ፍሉይ ሕታም

# ሰብኣዊነት




መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሰነ 2012
ቁ.35

- ዘይመክኽ በረድ
- ኣሻቡ'ዩ እዚ ሽባብ!?
- መንእሰይ እንተ'ኼንካ!
- ኣቦይ ፊተውራሪ
- ባንክ እንቁላሊሕ ... ዘልኩ ደኣ!



# ትሕዞ መንእሰይ







**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

**ሓምለ 2012 ቍ.35**

**መሸጣ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10**




ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጳ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃለ ኣሰናዳኢ

መንእሰይ ኤርትራ ንውሱን ጸጋታት ሃገር ብሓያል ድሌት፡ ኒሕን ተወፋይነትን ኣራቢሑ፡ ተኣምር ክሰርሐ ዝበቕዐ ናይ ብሓቂ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ብርሃኑ፡ ንፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ለውጢ ጥጡሕ ባይታ ዝጸረገ ከፋቲ ባብ ምዕባለ እዩ። ኣብ ሰራዊት ይኹን ኣብ ሃገራውያን ኩባንያታት ህንጻን ካልኦት ህዝባውን መንግስታውን ትካላት ዘሎ መንእሰይ ኤርትራ፡ ቅድሚ ነብሱ ልምዓት ሃገር ኣቐዲሙ፡ ብልዑል ትግሃትን ተወፋይነትን ብዘሳላሰሎም ስርሓት፡ ኣብ በበይኑ ከባቢታት ሃገር፡ ንመጻኢ ሕርሻዊ ጸጋታትና ብብቕዓት ንምምዝማዝ ዘኽእል መሰረታዊ መንጽፍ ብምውዳድ፡ ነቲ ኣብ ዝናብ ዝምርኮስ ያታዊ ኣገባብ ማሕረስ ናብ ዘመናዊ ሕርሻ ንምቕያር ዘኽእል መርሖ ዝኸፈተ ፈታሕ ማሕንቖ እዩ። ብሳላ ጻዕሩ ከኣ ሕርሻዊ እቶትና፡ ካብ ዓመት ንዓመት እናተዓጻጸፈ ኪኸይድ ምኳኑ ርጉጽ ኮይኑ ኣሎ።

ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ጽርግያታት፡ ቀረብ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ቀረብ ጸዓት፡ ኣገልግሎታት ጥዕናን ትምህርትን፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ብምዕሩይነት ንምርግጋጽ ብዝዓመሞ ሰፊሕ ስርሓት፡ ነቲ ርሑቕ ዝበሃል ዝነበረ ከባቢታት ሃገር ኣማእኪልዎ እዩ። በዚ ድማ ንወፍሪ፡ ከምኡ'ውን ንዝተፈላለየ ንግዳዊ፡ ሕርሻዊን ቁጠባዊን ንጥፈታት ምቹእ ባይታ ኣንጺፉ ኣሎ። ተገዳስነት ናይ ውሽጥን ግዳምን ኣውፈርቲ ኣብ ሕርሻ፡ ዕደና፡ ኢንዱስትሪን ጽላት ቱሪዝምን እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ፡ ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ብጻዕሪ ኤርትራዊ መንእሰይ ዝተመድመደ ባይታ እዩ። ብሓጺሩ መንእሰይ ኤርትራ፡ ብውፉይ ኣበርክቶኡ ዝፈጸሞ ዕዮታት ግዝፉ ብመለክዒታት ቁጠባዊ ዕብየት፡ ኣብ ዓለምና መዳርግቱ ኣመና ሒደት እዩ።

ኣብ'ዛ ብኣጋጣሚ 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ጽንብል ምምራቕ መበል 25 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ተዳልያ ዘላ ፍሉይ ሕታም መጽሔትና እምበኣር ንተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ምክልኻል፡ ትምህርቲ፡ ህንጻዊ ስርሓት፡ ምህዞን ሰንዓን፡ ባህሊ፡ ስፖርት ወዘተ እንታይ ከም ዝመስል ብመንእሰያት ጸሓፍትን ጋዜጠኛታትን ክድህሰስ ተፈቲኑ ኣሎ።

ደራሲ በየነ ሃይለ'ውን ምስ ተመሃሮ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ 'መንእሲያት ክኽተልዎ ዘለዎም ሜላ ኣነባብራ' ብዝብል ኣርእስቲ ዝገበሮ ወግዒ ኣብ ዓምዲ ሕብረተሰብ መንእሰይ ቀሪቡ ኣሎ። ብዘይካ'ዚ እታ ኣርባዕተ መድረኻት ውድድር ሸንግራዋ ሳልሳይ ዙርያ፡ ልዑል ናእዳ እናረኸበት ብብሉጽነት ዝሰገረት ብዓልቲ ጥዑም ደሃይ መርየም ሻውሽ፡ ቀዳመይቲ ዕውትቲ ብምኳን ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዙርያታት ዘይተረኸበ ዘውዲ "ኮኾብ" ውድድር ሸንግርዋ ብምድፋእ ድርብ ዓወት ተጐናጺፋ። ምስኣ ዝተገብረ ቃለ-መጠይቕ'ውን ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ክጸንሓኩም'ዩ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን'ዮም ዝበሎቶም ምሩጻት ጽሑፋት፡ ካርቱናትን ግጥምታትን ኣቕሪባ ኣላ። ሓያለ ናብ ዝቕጽል ሕታም ዝተሰጋገሩ ዓምድታት'ውን ኣለዉ። ርሑስ ቅንያት 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት!!

## ኣርሒቕና ንጥምት ዓጸፋ ንስጉም!

## ጉዳያት መንእሰይ

# ኣርሒ.ቕና ንጥምት ዓጸፋ ንስጉም!

መሪሕ ጭርሖ ናይ ሎም ዘበን ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ “ኣርሒ.ቕና ንጥምት - ዓጸፋ ንስጉም” ዝብል እዩ። እዚ ጭርሖ'ዚ ዕምቈት ትርጉማቱ፡ ተንቲንካ ዘይውዳእ ኣዝዩ ሰፊሕ እዩ። ከምዝፍለጥ፡ ማሕበራዊ ህይወት መስርሕ ለውጢ - ጉዕዞ ቀጻሊ ምምሕያሽ እዩ። ብደረጃ ውልቀ ሰብ ይኹን፡ ስድራቤት፡ ኮምን ሃገርን ዕላማ ናይ ህይወት ንሱ እዩ። ብዘይምቁራጽ ምምሕያሽን ምምዕባልን። ካብኡ ዝዓቢ ካልእ ዕላማ የለን። ምዕባለን ምምሕያሽን ዓሚቑ ባህግን ድሌትን ይሓትት። ባህጊ ጥራይ ንበይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ባህግኻ ክትጭብጥ ዘኽእለካ መገዲ ኣረጋጊጽካ ምፍላጥ ወሳኒ ረቛሒ እዩ። ብኡ መንጽር ድማ፡ መድረኽ ብመድረኽ ዝውቃዕ ናይ ቀረባ፡ ማእከላይን ርሑቕን ዕላማታት ምንጻር ይጠልብ።

ኣርሒ.ቕካ ምጥማት ማለት እምበኣር፡ ራእይኻን መገዲ.ታቱን ኣነጺርካ ምፍላጥ ማለት እዩ። ናይ ርሑቕ ራእይ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናብኡ ንምብጻሕ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ መድረኽ ክትወቕዮ ዝግብኣካ መድረኻዊ ሸቶታት ምርዳእ ማለት እዩ። ንጹር ራእይ ምህላው ወይ ኣርሒ.ቕካ ምጥማት፡ ናይ ቀረባን ርሑቕን ውጥናትካ ኣነጺሩ፡ ንዕዮኻን ጻዕርኻን ኣበራቲዑ፡ ዓጸፋ ክትስጉም ዘኽእለካ ረባሕታ ረቛሒ እዩ። ንራእይ ናብ ግብራዊ ውጽኢት ዝቕይር ብቑንዱ ጥበብን ጻዕርን ወዲሰብ እዩ። ምኽንያቱ ራእይኻን መገዲ.ታቱን እንተፈለጥካ እውን ናብኡ ንምብጻሕ ዝሕለፍ ጉዕዞ ልሙጽ ኣይኮነን። ብድሆታትን መሰናኽላትን መሊእዎ እዩ።

ሕብረተሰብ ኣብቲ ክጭብጦ ዝሕልን ራእይ ወይ ዕላማ ንምብጻሕ ዘድልዮ ጻዕሪ፡ ብልሒን ጥበብን፡ ምንጩ ኣእምሮኣውን ኣካላዊን ብቕዓት መንእሰያት'ዩ። እቲ ምንታይ መንእሰይ እዩ፡ ዝያዳ ካልእ ክሰርሕ፡ ክሃልኽ፡ ክመራመር፡ ክበላሓት፡ ክምህዝ ምሉእ ዘይጉዱል ዓቕምን ጉልበትን ዘለዎ። ህጻናት ይኹን ኣረጋውያን ከምኡ ዓይነት ብቕዓት የብሎምን። ናይ ሓደ መድረኽ ታሪኽ ሕብረተሰብ ኣልዒልና ክንዛረብ ከለና እምበኣር፡ ብቑንዱ ብዛዕባ ታሪኽ ናይቲ መድረኽ'ቲ መንእሰያት ኢና እንዛረብ። ጉዕዞ ትማሊ ናይ ዝሓለፉ መንእሰያት ውጽኢት እዩ። ጉዕዞ ሎሚ ብህልዋት መንእሰያት እዩ ዝምራሕ። ጉዕዞ ጽባሕ ብመጻእቲ መንእሰያት እዩ ዝምእዘን። ፈልፋሊ ናይ ኩሎም ምዕባለ ሕብረተሰብ ዝድርኹን ዘቀላጥፉን ጺጋታት መንእሰይ ስለዝኾነ። ስለዚ ድማ፡ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ኣባል ሕብረተሰብ መንእሰይ እዩ፡ ዓቢይን ከቢድን ሓላፍነት ተሰኪሙ ወትሩ ኣብ ቃልሲ ዝነብር። ብሓጺሩ ኩሉንተናዊ ገድሊ ሕብረተሰብ ዝያዳ ካልእ እንግድዓ መንእሰይ እዩ ዝጸሮ።

ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ምምቃር፣ ወይ ኣብ ቀጻሊ ምምሕያሽን ምምዕባልን ምንባር መፈጸምታ ዘይብሉ ዕማም እዩ። ኣብ ሓደ ምዕራፍ በጺሑ ዝቋርጽ መስርሕ ኣይኮነን። የግዳስ መድረኻዊ ሸቶታት ኣለዎ። መድረኻዊ ሸቶታት ናይ ምውቃዕ ተልእኾ ድማ፡ ናይ ነፍሲ.ወከፍ መድረኽ መንእሰይ ረዚን ሓላፍነት እዩ። ሕብረተሰብ መድረኽ ብመድረኽ እናማዕበለ ክኸይድ ድዩ ወይስ ኣብ ድሕረትን ድኽነትን ጋም-ማን ክብል ክነብር፡ ወይ ድማ ጨሪሱ ክዓኑን ክበታተንን ናይ ነፍሲ ወከፍ መድረኽ መንእሰይ ገድልን ስራሕን እዩ ዝውስኖ። ሕብረተሰብ ቅልጡፍ ምዕባለ ወይ ተኣምራታዊ ዝላ ዘርእየሉ፡ በላሕቲን ንቑሓትን መንእሰያት ኣብ ዝረኽበሉ እዋን እዩ። ብኣንጻሩ ኣብ ዓዘቕቲ ድሕረት ተሸሚሙ ዝተርፍ ወይ ዝዓኑ፡ መንእሰያት መኣዝኖም ኣብ ዝስሕተሉ፡ ወይ መንፈሶም ተዳኺ.ሙ ብዝርጋን ኣብ ዝበላሸውሉ ግዜ እዩ። ሃገርን ሕብረተሰብን ኣብ ዘየቋርጽ መስርሕ ምዕባለ ክንዓዙ እምበኣር፡ እቲ ወሳኒ ዲናሞ ማለት ተራ መንእሰያት ወትሩ ሓያልን ንቑሕን ክኸውን የድሊ። እዚ ዲናሞ'ዚ እንተዘየለ፡ ወይ እንተኸርዘዘ ምዕባለ የለን ጥራይ ዘይኮነ ሕብረተሰብ እውን ብዓቢኡ ክጠፍእ ከምዝኽእል ታሪኽ ደጋጊሙ ዘረጋገጾ ሓቂ እዩ።

በዚ መንጽር'ዚ ክንርእዮ እንክለና ሕሉፍን ህልዊን ኤርትራዊ መንእሰይ፡

SAWA

5th ERI YOUTH FESTIVAL

ኣርሒ.ቕና ንጥምት - ዓጸፋ ንስጉም!

JULY 13 - 15, 2012

ነዚ ሓቒ'ዚ ብዕምቈት ስለዝተገንዘቦ፡ ናይ ዝተፈላለየ መድረኻት መንእሰይ ኤርትራ፡ መድረኻዊ ሸቶታቱ ኣብ ምውቃዕ ዕዉት ዕዮ ፈጺሙ'ዩ ክንብል ንኽእል። ናይ እዋን ገድሊ መንእሰያት፡ መድረኻዊ ዕማም ሕብረተሰቦም፡ ምርግጋጽ ሃገራዊ ናጽነት ስለዝነበረ፡ እቲ መድረኽ'ቲ ዘሰከሞም ሓላፍነት ብዝግባእ ፈጺሞሞ'ዮም። ናይ ድሕሪ ናጽነት ወለዶ ዝተሰከምናዮ ሓላፍነት ድማ፡ ክልተ ዓበይቲ ተልእኾታት ዝነበሮ እዩ። ምውሓስን ምድልዳልን ናጽነት።

ድሕሪ ናጽነት ኣብ ዝኣተናዮ ሓድሽ መድረኽ፡ ባህጊ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ባህጊ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ሰላም፡ ልምዓትን ብልጽግናን እኳ እንተነበረ፡ ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ራእይካን መገዲታትካን ንጹር እንተኾነ እውን ናብኡ ዘብጽሕ መገዲ ልሙጽ ኣይኮነን። ክእለ ዝግብኦ መሰናኽላት ኣብ መስመር ይጸንሕ እዩ። በዚ ድማ፡ ምሉእ ጸዓት መንእሰይ ኤርትራ፡ ራእይ ሃገርን ህዝቢን ኣብ ምስማር ክውዕል፡ ብቐዳምነት ልኡላውነት ሃገር ኣብ ውሑስ ባይታ ክረግጽ፡ ሰላምን ምቹእ ባይታን ክፍጠር ነይሩዎ። መንእሰይ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ዝገጠሞ ዝዓበየ ብድሆ፡ ገዚፍ ግዳማዊ ወራርን ተጻብኦታትን መኪትካ ልኡላውነት ኣብ ውሕስ መሰረት ምንዳቕ እዩ ነይሩ። ብሓጺሩ ዝሓለፈ 21 ዓመታት፡ እዞም ሓዳስ ናጻ ሃገር ዝተረከብናይ ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ኤርትራ፡ ምስ ናጽነትና ክንነብር ብቕዓት ኣለና ድዩ የብልናን ዝተፈተንናሉ መድረኽ እዩ ነይሩ። ብድሆና ግን ንሱ ጥራይ ኣይነበረን። ካልኣይን ዓቢይን ሓላፍነት እውን ተሰኪምና ኢና። ምድልዳል ናጽነት። ብሰንኪ መግዛእቲ ዝወረደ ማሕበረ-ቁጠባዊ በሰላታት ኣሕዊና፡ ንቅልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየትን ማሕበራዊ ለውጢን ምቹእ ባይታ ከነጣጥሕ ከቢድ ዕዮ ክንዓምም ነይሩና።

ወሳኒ ተራ መንእሰይ ኣብ ዝኾነ እዋንን ቦታን ኣብ ዝኾነ ሃገርን ሕብረተሰብን ዝቐየር ኣይኮነን። ህዝቢ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ኣብ ዝሓለፎ ፈታኒ ጉዕዞ፡ እቲ ወሳኒ ተራ ዝተጻወተ መንእሰይ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ ኣብዚ ዝሓለፈ 21 ዓመታት ምስናይ ከቢድ ግዳማዊ ተጻብኦታት፡ ንክልቲኡ መድረኻዊ ተልእኾታት፡ ማለት ሓላፍነት ምውሓስ ልኡላውነትን ዕማም ምድልዳል ናጽነትን ብብቕዓት ክፍጽሞ ክኢሉ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰይ ኤርትራ ዘሕለፎ ገድሊ፡ ካብቲ ናይ እዋን ሓርነታዊ ኲናት መንእሰይ ዘሕለፎ ገድሊ እንተዘይከቢዱ ዝሰንፍ ኣይኮነን። ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰይ፡ ልዑላውነት ሃገር ኣውሒሱ፡ ከም ናጻ ህዝብን ሃገርን ናይ ምንባር ብቕዓት ንምርግጋጽ፡ ብህይወት ረዚን መስዋእቲ ክኸፍል ተገዲዱ እዩ። ዝሓለፈ 15 ናይ ኲናት ዓመታት፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ንቕሓቱ፡ ሓይሉን ተጻዋርነቱን ዘመስከረሉ ነዊሕን መሪርን ናይ ምርብራብ እዋን እዩ ነይሩ። ኣብዚ ዝተጠቕሰ ፈታኒ እዋን፡ ኤርትራ ምስ ኩሉ ገዚፍ ተጻብኦታት ቀጻልነታ ኣውሒሳ፡ ካብ ዝሓሸ ናብ ዝበለጸ መድረኽ እናሓኾረት ክትከይድ ዘኽኣላ ሓይሊ እንተነይሩ፡ ናይ መንእሰያታ ብቕዓት እዩ።

መስዋእቲ ብህይወት ጥራይ ኣይኮነን ዝኽፈል። ብዙሕ ዓይነት መስዋእቲ እዩ ዘሎ። ጉዳይ ሃገር ቅድሚ ውልቃዊ ባህግን ዕላማን ሰሪዕካ፡ ግዝያውያን ሽግራት እናተፈታተኑኻ፡ ናይ ሓባር ረብሓ ጠሚትካ፡ ኣብ ዕዮ ሕብረተሰብ ምጽማድ ንባዕሉ ዓቢ መስዋእቲ እዩ። ናይ ሓዋሩ ርሒብ ዕድላት ብምድላይ፡ ግዝያዊ ዕድላትን ረብሓታትን ግምት ከይሃብካዮ ምሕላፍ እውን ቀሊል ዘይኮነ መስዋእቲ እዩ። ነዚ መስዋእቲ'ዚ ክኸፍል ዝኽእል፡ እቲ ኣርሒቑ ዝጥምት፡ ርሑቕ ብምጥማት ኣብ መወዳእታ ዝሕፈስ ናይ ሓባር ረብሓ ዝርዳእ ንቑሕ መንእሰይ ጥራይ እዩ።

ጉዕዞ ህንጸት ኤርትራ፡ ምስ ኩሉ'ቲ ካብ ቅሉዕ ኲናት ጀሚርካ ክሳብ ዝተፈላለየ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያዊን ሸርሒታት ዘጠቓለለ ገዚፍን ሓያልን ተጻብኦ፡ ጀሆ ከይተታሕዘ ብቐጻልነት ክስጉም ምኽኣሉ እምበኣር፡ ንሕና መንእሰያት፡ ክንዮ ውልቃዊን ግዝያዊን ጥቕሚታት ኣርሒቕና ብምጥማት፡ ንዘላቒ ረብሓ ሕብረተሰብና ኩለንተናዊ መስዋእቲ እናኸፈልና ስለዝተወፈና ኢና። እዚ ንቕሓት'ዚ ስለዝወነንና፡ መድረኽ ዘስገደዶ ሕብረ ብዙሕ ተጻብኦታትን ብድሆታትን ብብቕዓት ክንገጥሞ፣ ድርብ ዕዮ እናሳለጥና፡ ከም ውጽኢቱ ዓጸፋ እናሰጎምና፡ ንኣዝዩ ፈታኒ መድረኽ፡ ብኣንጸባራቒ ዓወት ክንሰግሮ በቒዕና።

ታሪኽ ደጋጊሙ ከምዝመስከሮ፡ ህላው፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ህዝቢ፡ ኣብ እዋን ኲናት ይኹን ሰላም፡ ወትሩ ኣብ ብርታዐ ዕርድታቱ'ዩ ዝምርኰስ። እቲ ቀንዲን ወሳንን ዕርዲ ከኣ፡ ስነኣእምሮኣዊ ብቕዓት መንእሰያት እዩ። ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓት፡ ንፖለቲካዊን ሃገራዊን ንቕሓት፡ ሞራላዊን ስነምግባራዊን ብልጸት፡ ባህላዊን መንነታዊን ሓበን፡ ስድራቤታዊን ኮማዊን ምትእስሳር ወዘተ. ዘጠቓልል ኣዝዩ ሰፊሕ ትርጉም ዘለዎ እዩ። እዚ ክብርታት'ዚ ዘይብሉ መንእሰይ ወትሩ ተነቃፊ፡ ተጻዋርነት ዘይብሉ ንግዳማዊ መጥቃዕቲን ባህላዊ ወራርን ቅሉዕ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ተሳዓሪ እዩ። ብኣንጻሩ ነዚ ክብርታት'ዚ ዝውንን መንእሰይ፡ ዕውትን ኅይታ ውሑስ መጻኢን ምኳኑ ብብዙሕ ታሪኻዊ ጭብጥታት ክግለጽ ይከኣል።

ንሕና ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ኤርትራ፡ ካልኦት መንእሰያት ዓለምና ክጻወርዎ ዘይክእሉ፡ ኣዝዩ ከቢድ ኩነታት ብዓወት ሰጊርና፡ ኣብ ጽኑዕ መስመር ብርእሰ ተኣማንነት ክንምርሽ ዘኽእለና ዘሎ፡ እቲ ኣርሒቕና ክንጥምት ዘብቅዓና ፖለቲካዊን ስነ-ኣእምሮዊን ብስለትና እዩ። ሎሚ ኣብ ዓለምና ከምዚ ናትና ንቕሓት ዘውንኑ መንእሰያት እንተልዮም ኣዝዮም ውሑዳት እዮም። ዋሕስ ዕዉት ጉዕዞና ድማ፡ እቲ ካብዚ ዝተጠቕሰ በሪኽ ንቕሓትና ዝምንጩ ሃገራዊ ውዳበና እዩ። ምስ ኩሉ'ቲ ሞራልና ንምድኻምን ንምጉዳምን ክካየድ ዝጸንሐ ቀጻሊ ዘመተ፡ ፍናን መንእሰይ ኤርትራ መመሊሱ እናበረኸ ክመጽእ ምጽንሑ፡ ንጸላእቲ ዘርዓደን ተስፋ ዘቑበጸን ብርቂ ተርእዮ እዩ። እዚ ናይ መኹተ ታሪኽ'ዚ፡ ነቲ ብቐዳሞት መንእሰያት ኤርትራ ዝተሃንጸ ታሪኽ ዝያዳ ድምቀት ወሲኹሉ፡ ንሚዛን ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ ርእሲ ርዝነት ርዝነት ወሲኹሉ ይርከብ። በዚ ከቢድ፡ ግን ከኣ ዕዉት መገዲ ሓሊፍና ኸኣ፡ ኣብ መወዳእታ ፍረ ተወፋይነትናን ሓያል ተጻዋርነትናን ብኻዕበት ኣብ እንሓፍሰሉ ኣዝዩ ትስፉው መድረኽ ረጊጽና ንርከብ።

ኣማን ብኣማን "ኣርሒቕና ንጥምት - ዓጸፋ ንስጉም!" የሃና ኑቲ ጸኒዑ ሕድሩ ብምጽናዕ፡ ብደሙ ናጽነቱ ኣውሒሱ፡ ብርሃጹ ድልዱል ባይታ ምዕባለ ከንጽፍ ዝበቕዐ፡ ንቑሕ መንእሰይ ኤርትራ!!

***

# ሃገራዊ ኣገልግሎት
# ኣገልግሎት መንእሰያት ንረብሓ ሓፋሽ

ታሪኽ ሃገራዊ ንናጽነት ብቐንዱ ብተሳታፍነትን ኣበርክቶን መንእሰያት ዝደመቐ እዩ። ኤርትራውያን መንእሰያት እንቢታኦም ንመግዛእቲ ብሰላማውን ዕጥቃውን ተቓውሞ ብምግላጽ፡ ክቡርቲ ሂወቶም ሰዊኦም፡ ኣካሎም ጎዲሎም፡ ዕድላቶም ኣምኪኖም፡ ህዝቢ ኤርትራ ሃገራዊ ክብርን መንነትን ክጭብጥ ኣብቂዮሞዮም። ምውርራስ ቅያን ጅግንነትን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ፡ ፍሉይ መለለዪ ኤርትራውያን ኮይኑ ክቕጽል ብምጽንሑ፡ ድሕሪ ናጽነት'ውን እንተኾነ ብናይ 30 ዓመታት ኲናትን ተኸታታሊ ደርቅን ዝዓነወ ቁጠባ ምህናጽ ኣብ እንግድዓ መንእሰያት ዝወድቐ ሓላፍነት ምንባሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ብኢጋኡ ዝነቕሕሉን ዝተዳለወሉን እዩ ነይሩ።

ድሕሪ ናጽነት ካብ ዝተሰላሰሉ ዓበይቲ መደባት ሓደ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ብዙሓት ሃገራት ንዝተፈላለየ ዕላማን ብዝተፈላለየ ደረጃን ዝትግብርኦ ዓለምለኻዊ ባህሪ ዘለዎ መደብ እዩ። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ኤርትራ ልዕል'ቲ ዕዙዝ ኣበርክቶኡ ኣብ ቁጠባዊ ህንጻትን ምውሓስ ሉኡላውነትን ድልድል መላግቦ ወለዶታት ኮይኑ ዝቕጽል ዘሎ ብቐንዱ ንመንእሰያት ዝማእከለ ሃገራዊ መደብ'ዩ። ዛጊት ኣብ'ዚ 25 ዙርያታት ኣቑጺሩ ዘሎ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብኣማኢት ኣሽሓት ዝቑጸሩ መንእሰያት ካብ ክልቲኡ ጾታ፡ ካብ ትሽዓተኤን ብሄራት ካብ ኩሉ ቀጸላታት ሕብረተሰብ ንኮበሶም ግቡኡ ዘማልአ ብቑዕን ምሉእን ዜጋ፡ ንህዝቦምን ሃገሮምን ድማ ጉልበቶም፡ ፍልጠቶም፡ ሂወቶምን ኣካሎምን ብምውፋይ ብልጽግትን ሕፍርትን ኤርትራ ንምህናጽ፡ ለበዋ ሰማእታት ብመንፈስን ግብርን ንምትርጓም ኣብ ቀጻሊ ምርብራብ ይርከቡ ኣለዉ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ንረብሓ ህልዋትን ቀጸልትን ወለዶታት ንምርግጋጽ ዒላማ ዝገበረ ናይ መንእሰያት ኣገልግሎት'ዩ። ዛጊት ኣብ'ዚ ዝሓለፈ 18 ዓመታት ብመደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክጭበጥ ዝተኻእለ ረብሓታት ብቑጽሪ ይኹን ብኣሃዝ እዚዩ ኢልካ ንምግላጽ ዝከኣል'ኳ እንተዘይኮነ፡ ኣብ'ዞም ዝስዕቡ ዓበይትን ዓመምትን መደባት ክውከል ተፈቲኑ ኣሎ።

### 1. ቁጠባውን ማሕበራውን ህንጸት

ን30 ዓመታት ብዝተኻየደ ኣዕናዊ ኲናት ዘኸተሎ ምምዝባልን ቁጠባውን ማሕበራውን



መሰረታት ምሉእ ብምሉእ ዓንዩ እዩ ጸኒሑ። ስለዚ ውህሉልን ኣተኣማማንን ምንጪ ጸጋታት ኣብ ዘይነበረሉ እዋን፡ ሰፊሕ ዝሰረቱ ቁጠባውን ማሕበራውን ህንጸት ምስልሳል ብኸሉ መለክዒታት ቀሊል ኣይነበረን። ብቐንዱ ቁጠባዊ ህንጸት ኣብ ዘለካ ጸጋታት'ዩ ዝምርኮስ። ጸጋታት ክንብል እንከለና ርእሰ-ማል፡ ዓቕሚ ሰብ፡ ባህርያዊ ጸጋታት ከምኡ'ውን ምሕደራ ወይ ኣወዳድባ ዘጠቓልል'ዩ። ኣብ እዋን ናጽነት መንግስቲ ኤርትራ ብቐሊሉ ኣብ ልምዓት ከውዕሎ ዝኽእል ጸጋ እንተነይሩ ድማ ዓቕሚ ሰቡ ብፍላይ ድማ ሓይሊ መንእሰያት እዩ። ምኽንያቱ ርእሰ ማል ኣብ ዝተናወሐ ግዜ ዝእከብ ብምዃኑ ከምኡ'ውን ባህርያዊ ጸጋታት ድማ ክትምዝምዞን ኣብ ረብሓ ከተውዕሎን ግዜን ዓቕምን ዝሓቱ ብምዃኖም፡ እቲ ብቐሊሉ ተወዲቡ ናብ ልምዓት ክወፍር ዝኽእል ዝነበረ ጸጋ ዓቕሚ መንእሰያት እዩ ነይሩ።

ጸጋታት ዓቕሚሰብ ብፍላይ ድማ ሓይሊ መንእሰያት ብጥሩፍን ሃገራዊ ውደባ ብዝሓዘ መልክዕ ናብ ልምዓት ንምውፋር ድማ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ሓደ ኣድማዒ ኣገባብ ኮነ። ሳዋ ድማ ካብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር ንዝመጹ መንእሰያት ናብ ሓደ ግን ከኣ ሓባራዊ ዕላማን ኣንፈትን ብምምእዛን መንእሰያት ተቐቢላ እተውፍር ኩተማ ኮነት።

ቁጠባዊ ፍልስፍናን ፖሊስን መንግስቲ ኤርትራ ብምትካል ርእሰ-ምርኮሳ ኣብ መላእ ሃገር ማሕበራዊ ፍትሒ ምርግጋጽ'ዩ። መትከል ርእሰ-ምርኮሳ ክበሃል ከሎ፡ ብዘለካ ጸጋታትን ዓቕምታትን ብምምርኳስ ቀጻልነቱ ዘውሓሰ ቁጠባውን ማሕበራውን ህንጸት ምስልሳል ክኸውን ከሎ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ ድማ ንኹሎም ዜጋታት ምዕሩይ ዕድላት ምፍጣርን ኣብ መንጎ ድኻን ሃብታምን ገጠርን ከተማን ማእከልን ወሰናስንን ዘሎ ጋግ ምጽባብ ማለት'ዩ። ስለዚ ተሳታፍነትን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ሓደ ካብ ኣዕኑድ መትከል ርእሰ-ምርኮሳ ክኸውን በቒዑ'ዩ። መንእሰያት ብውሽጣዊ ዓቕሞምን ተበላሓኑቶምን ንምእማኑ ብዘጸግም ኅቦታትን ኅላጉል ተርቲሮም ጽርግያታት ብምስራሕ ገጠርን ከተማን ኣራኺቦም፡ ዲላታትን ጋብላታት ብምኹዓት ጸምኢ ማይ ኣርዊዮም፡ ትካላት ትምህርትን ጥዕናን ብምህናጽ ድንቁርናን ሕማማትን ኣጥፊኦም፡ ዲጋታትን ራህያታትን ብምስራሕ ማይና ክዕቀብን ሕርሻና ክስስንን ጸዒሮም። ፍልጠቶምን ክእለቶምን ንረብሓ ሓፋሽ ብምውፋይ ከም መምህራንን ሓካይምንን፡ መሃንድሳትን ቀየስትን፡ ኤሌክትሪሻንስታን መካኒክን መራሕቲን ኣለይትን ወዘተ ኮይኖም ኣብ መላእ ሃገር ብምውፋር ንእምነት ርእሰ ምርኮሳ ብተግባር ተርጒሞም፡ ማሕበራዊ ፍትሒ ሰረት



ክሕዝ ኣኽኢሎም። ብመንገዲ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ካልኦት ሃገራት ኣብ ውሽጢ 40-50 ዓመታት ናጽነተን ክጭብጥኦ ዘይክኣላ ምዕባለ፡ ኤርትራ ኣብ ውሽጢ 20 ዓመታት ናጽነትን ኩሉ መዳያዊ ዕንቅፋት ተጻቢኡትን ንቑጠባዊ ንቕሎን ምውንጫፉን መሰረት ዝኾና ቁጠባዊን ማሕበራዊን ትካላት ክትሃንጽ ክኢላ እያ።

## 2.. ምክልኻልን ምውሓስን ልዑላውነት

ድሕሪ ናጽነት ን30 ዓመታት ዝተኻየደ ደማዊ ኩናት ናይ መጀመርታን ናይ መወዳእታን ክኸውን ምሉእ እምነት ህዝቢ ኤርትራ እዩ ኔይሩ። ናይ ኩናት ምዕራፍ ተዓጽዩ፡ ምዕራፍ ልምዓትን ህንጸትን፡ ሰላምን ሰናይ ጉርብትናን ክዓስል ድሌት ህዝቢ ኤርትራን ድሌት ህዝብታት መልእ ዞባናን እዩ ኔይሩ። ስለዚ ኸኣ ህ.ግ (ግዝያዊ መንግስቲ ኤርትራ) ንዝበዝሐ ካብ ሰራዊቱ ከጣይሱ፡ ንመድፍዕን ጠበንጃን ብኣፍራዛን ባዴላን ክትክእ፡ ቅርሕንቲ ኩናትን መግዛእትን ብሕድገትን ይቕረ ምባልን ከከሓሕስ ግዜ ኣይወሰደን። በዚ መሰረት ድማ መንግስቲ ኤርትራ ቀንዲ ኣተኩሩኡ ንልምዓትን ቁጠባዊ ህንጸትን ዘመቻችእ ፖሊሲታት፡ ስትራተጂታትን ፕሮግራማትን ብምንጻፍ፡ ምሉእ ዓቕሚ ኤርትራ ኣንጻር ድኽነትን ድሕረትን ከም ዝቐንዕ ገይሩ፡ ምእዋጅን ምትግባርን መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ድማ ኣካል'ዚ ልምዓታዊ ስትራተጂ'ዩ ነይሩ። ብዘይካ'ዚ መንግስቲ ኤርትራ ውሽጣዊ ሰላምን ቁጠባዊ ምዕባለን ብዘይ ዞባዊ ርግኣትን ምትሕግጋዝን ቀጻልነትን ክህልዎ ዘይክኣል ምዃኑ ብኣጋኡ ብምግንዛብ፡ ቁጠባዊ ልምዓት ዝሕመረቱ ክልተኣዊን ዞባዊን

ምትሕግጋዝን ብምውህሃድን ንምሕያል ካብ ቀልዓለም ዝርሓቐ ጻዕሪ ኣካይዱ። እዚ ድማ ብደረጃ ኣፍሪቃ ከይተረፈ ሓድሽ ጨሪ ምትሕግጋዝን ውህዱትን ዘበሰረ ነበረ።

እንተኾነ እዚ ተሳታፍነት'ዚ ብሰንኪ ጉጅለ ወያነ ክድምና ርእሰ ሓያላን ኮሳሲ ዝወሰዶ ምርጫ ሕልሚ ኮይኑ ክበርዕን ግዜ ኣይወሰደሉን። እቲ ቀዳማይ ስጉምቲ ድማ ብናይ ዶብ ሰበብ ኣንጻር ኤርትራ ምሉእ ኩናት ተኣወጀ። ብቐንዱ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ልኡላውነቱ ንምውሓስ ሓድነቱ ኣትሪሩ ኣብ መኸተ ብምጽማድ ዳግማይ ታሪኽ ክሰርሕ ተገደደ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ፡ እቲ ብመገዲ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተሳታፍነቱን ኣበርክቶኡን ኣብ ቁጠባዊ ልምዓት ከረጋግጽ ዝወፈረ ሳዋ ዘፍረየቶ ወራሲ ሕድሪ፡ ኣፍሪዛኡን ባዴላኡን ኣቐሚጡ፡ ናብ መሳርዕ ምክልኻ ክጸንበር ናይ ቋሕ-ሰም ግዜ ኔሩ። ኣብ ጎድኒ ገዳይም ኣያታቱን ኣቦታቱን ብምዃን ንሓይሊ ምክልኻልና ዘህጠረ ዋርሳይ እምበኣር ዘይከም ትጽቢት ጸላእትና፡ ምስ ሽሾ ሰራዊትን ኣጽዋሩን ገጢሙ፡ ንልኡላውነትና ክብሪ ንመንነትና ሓበን ዝድርዕ፡ ታሪኽ ንዘላኣለም እናተወከሶ ዝነብር ጅግንነት ሰሪሑ። ነዚ ክውን ንምግባር ኸኣ፡ ሂወቱ ሰዊኡ፡ ኣካሉ ጎዲሉ፡ ንውልቃዊ ረብሓታቱ ጉቲኡ፡ ንሓባራዊ ረብሓ ሓፋሽ ሰሪሑ። ናጽነትናን ልኣላውነትና ድማ ሳላ'ዚ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ዝኸይድ ኩሉ መዳያዊ መስዋእቲ መንእሰያት ቀጻልነቱ ተዋሒሱ፡ ክብረቱ ተደሪዑ ይቕጽል ኣሎ።

## 3. ምውርራስ ክብርታት

ክብርታት ንህላወን ቀጻልነትን ሓደ ሕብረተሰብ ወሰንቲ ባእታት እዮም። ዝኾነ ሕብረተሰብ ሓልዮቱን ምክብባሩን፡ ፍቕሩን

ሓድነቱን፡ ስራሑን ኣፍራይነቱን፡ ጽንዓቱን መኸተኡን ወዘተ ብዝወንኖም ክብርታት እዩ ዝውሰን። ክብርታት ንሓደ ሕብረተሰብ ዘይ ሕግን በትርን፡ ፖሊስን ሰራዊትን ዘሳብርዎን ንኣኪያይድኡ ዝቕይዱን ዝመሓደሩን እዮም። ክብርታት ብደረጃ ውልቀ ሰብ፡ ስድራቤት፡ ሕብረተሰብን ሃገርን ክግለጹ ይኽእሉ። ብደረጃ ሕብረተሰብን ሃገርን ዝግለጹ ክብርታት ሓባራዊ ትርጉምን መገለጽን ይወሃቦም። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት መንእሰያት ሃገራዊን ሕብረተሰባዊን ክብርታት ክላበሱ ልዑል ኣበርክቶ ገይሩ እዩ። ብፍላይ ኣብ ግዜ ቃልሲ ዝተኾልዐ ካብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝመንጨወ ገድሊ ህዝቢ ኤርትራ ክዕወት ወሳኒ ተራ ዝነበሮም ክብርታት፡ ናብ ቀጸልቲ ወለዶታት ክወራረሱ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ርሒብ ተኽእሎን ባይታን ፈጢሩ እዩ። ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሓደ መኣዲ ብምጥርናፍ፡ ሓባራዊ ሃገራዊ ዕላማን ኣራእያን ከስርጹ፡ ሓባራዊ ረብሓ ልዕሊ ወልቃዊ ረብሓ ብምቕዳም ኩሉ መዳያዊ ኣበርክቶኦም ከዕዝዙ ደራኺ ሓይሊ ኮይኑ እዩ። ኣብ ቃልሲ ዝተኾልዐ ሰውራዊ ክብርታት ማለት ሓድነት፡ ጽንዓት፡ ሃገራውነት፡ ብጻይነት፡ ተወፋይነት፡ ርእስ ምትእምማን፡ ወዘተ ናብ ሓድሽ ወለዶ መንእሰያት ክሲጋገር ሳዋ ማእከል ምውርራስን ድልድል መሊጋገቦ ወለዶታትን ኮይና። መንእሰያት ካብ እንዳ፡ ብሄር፡ ሃይማኖትን ወገንን ኣታሓሳስባታት ናጻ ኮይኖም፡ ብዛዕባ ሃገርን ህዝብን ረብሓታቱን ክሓስቡን ኩተግብሩን ክኢሎም። ሳላ'ዚ ሃገራውነት ኣቐዲሙ ዝተወርሰ ክብሪ ድማ፡ መንእሰያት እሙናት ልኡኻት ህዝብን ሰማእታትን ብምኳን ይቕጽሉ ኣለው።

ብዘይካ'ዚ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት መንእሰያት ነንሓድሕዶም ክላልዩን ዝምድናታት ክምስርቱን ካብ ከባቢኦም ወጺኦም ዘይፈልጡ፡ ምስ ዝተፈላለዩ ከባቢታት ሃገሮም ክላለዩን ክፋልጡን፡ ምስ ባህልን ልምድን ዝተፈላለዩ ብሄረ ሰባት ክላለዩን ክስተማቕሩን ርሒብ ዕድል ከፊቱ እዩ።

ካብ'ዚ ብተወሳኺ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መንእሰያት መሃዝነትን ተበላሓትነትን ከማዕብሉን፡ ናይ ስራሕ መንፈስን ባህልን ከስርጹ ኣኽኢሉ። በዚ ምኽንያት'ዚ ኣምበኣር፡መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መንእሰያት ሕብረተሰባዊን ሃገራዊን ክብርታት ብሓባርን ብውዱብ መገዲ ንኽወርሱን፡ ከም ውጺኢቱ ድማ መድረኻዊ ሓላፍነት ተሰኪሞም፡ ህዝቦምን ሃገሮምን ከገልግሉ ወትሩ ቅሩባትን ብጉሳትን ከም ዝኾኑ ብግብሪ ኣረጋጊጹም እዩ።

4. ህንጸት ሰብኣዊ ዓቕሚ

ብስነ ቁጠባዊ ኣገላልጻ፡ ሰብ ሓደ ካብ ኣገደስቲ ቁጠባዊ ጸጋታት እዩ። ሰብ ንነገራት ብሓሳባት ደረጃ ኣማዕቢሉ ኣብ ትግባረ ዝትርጉም፡ ኣበርክቶኡን ህላዌኡን ብዝኾነ ክትካእ ዘይክእል ወሳኒ ቁጠባዊ ረቛሒ እዩ። ፍልጠትን ክእለትን ምሉእ ጥዕናን ዝዓጠቐ ምስ ዝኾውን ድማ፡ ሰብኣዊ ርእሰማል ተፈጢሩ ክበሃል ይከኣል። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብውልቂ ደረጃ፡ መንእሰያት ኣብ ቀጻሊ ዕዮን ኣፍራይነትን ክሳተፎም ዝኽእል ፍልጠትን ክእለትን ክድልቡ ልዑል ዕድል ክፈጥር እንከሎ፡ ብደረጃ ሃገር ድማ፡ እኩብ ዓቕሚ መንእሰያት ክምዕብል ባይታ ፈጢሩ። ፍልጠት ብተግባር ዝብል ኣገዳሲ ኣምር ድማ ተግባራውነቱ ብጭቡጢ ተመስኪሩ። መንእሰያት ኣብ ክዋፈርሉ ዝጸንሑ ዓውደ ስርሓት፡ ዝተፈላለየ ሞያን ተሞክሮን ክቕስሙ ጸኒሖምን ኣለውን። እዚ ፍልጠትን ሞያን'ዚ ብግብራዊ ፈተነ ዝተሰነየ ብምዃኑ፡ ኣብ ስራሕ ተመስኪሩ ኣሎ። ሎሚ ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝተሳተፈ መንእሰይ፡ ይዕበ ይንኣስ ንሂወቱ ከሰባብር ዝኽእል ሞያ ዘዩጥረየ መንእሰይ ኣሎ ክበሃል ዝክኣል ኣይኮነን። ኣብ ህንጻዊ ስርሓት፡ ኣብ ጽርበት ሓጺንን ዕንጸይትን፡ ኣብ መካኒካዊን ኤሌክትሪካውን ስርሓት ወዘተ ዝተጠርየ ተሞክሮን ሞያን፡ ረብሓታቱ ብወልቅን ብእኩብን ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ብደረጃ ሃገር ክርአ ከሎ ድማ፡ ሓደ ካብ ቀንዲ ጸጋታትና ሰብኣዊ ዓቕምና ብምዃኑ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ንኹሉ ተሳታፋይ ምዕሩይ ዕድላት ዝኸፈተ፡ ብጥርኑፍ መገዲ ህንጸት ዓቕሚ መንእሰያት ኣቃላጢፉ እዩ። እዚ ዝተሃንጸ ውህሉል ዓቕሚ ድማ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት ናይ ምትግባር ዓቕምና ዘረጋገጸ ኮይኑ ኣሎ።

መንእሰያትን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ኣብ ዝለዓለሉ ግዜ፡ ኣበርክቶን ውዕለትን ሳዋ ክዝከር ናይ ግድን እዩ። መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ፡ መንእሰያት ካብ ኩሉ ኩርንዓት ሃገር ተቐቢላ፡ ሃገራዊ ግዴታኦም ብብቕዓት ከበርክቱ ዘኽእሎም ዕጥቂ ኣዕጢቓ፡ ኣገልግሎቶም ንህዝቦምን ሃገሮምን ብእምነት፡ ተወፋይነት፡ ቅንዕናን ሓያል ጻዕርን ከወፍዩ ኣምሒላን መሪቓን ከተፋኑ ጸኒሓን ኣላን። ሳዋ ስለ'ቲ ክብሪ ሃገር ዝሕልዉን ዝከላኸሉን፡ ንዕቤትን ምዕባለን ሃገር ዝርህጹን ዝሰርሑን፡ ማእከል ምትኽኻእ ወለዶታትን ምውርራስን፡ ከምኡ'ውን ምንጪ ፍልጠትን ሞያን ብምኳና ጥራይ ብጸላእትን ተጻባእትን ዝዘሰባ ጸለመን ኲናት ኣእምሮን ንሰነድ ታሪኽ ዝግደፍ እዩ። እንተኾነ ቃል-ኪዳን ሳዋን መንእሰያትን እናሓደረ ዝጸንዕን ዝተርርን ብምኳኑ ንጸላእቲ ህዝቢ ኤርትራ ፍጹም ተስፋ ዝቖርጽ ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት ዝእንገድ ዘሎ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ድማ፡ ንክብርን ዝኽርን እዚ ጽኑዕ ኪዳን ዝገልጽን ንኣበርክቶ መንእሰያት ዘጉልሕን ኮይኑ ክዳሎ ባህርያዊ ግቡእን እዩ።

## መንእሰይዩ ታሪኽ

ዕድመ ንእስነት ታሪኽዩ ዝሰርሕ
ነፍሱ ወፍዩ ሓፋሽዩ ዝመርሕ
ታሪኽ ዝበደሎ ካብ ታሪኹ ዘይተማህረ
ስም የብሉን ስሙ ኣብ ማይ ዝወቕረ

መንእሰይዩ ታሪኹ ሰራሒ ተኣምር
ወናኒ ውዑይ ሓይሊ፣ ሞት ዝስዕር
መንእሰይዩ ሓሙኑ ዝከላኸል ዘልምዕ
ወናኒ ውዑይ ትንፋሱ ጉይዩ ዘድምዕ
መንእሰይዩ ትማሊ፣ ታሪኽ ሓፋሽ ዝወቐሮ
መንእሰይዩ ሎሚ፣ ህይወት ሓፋሽ ዘመቕሮ
መንእሰይዩ ጽባሕ፣ ራኢ ሓፋሽ ዘስምሮ

ታሪኽ መንእሰይዩ፣ ታሪኽ ናይ ትማሊ
ንኽብረቱ ንርስቱ ስዩም ዘይበሃሊ
ንሪሙ ዝኸፍሎ እቲ ናታ ውዕሎ
ስማ ዝጽሕፈሉ እቲ ናተይ ትብሎ
ዝጠን መንእሰይዩ ሃገር ዝትክሎ።

ኢደካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን
ኣብ ታሪኹ ፈጺሙ ኣይነበረን
ሕጂ የሎ፡ ጽባሕ'ውን ክህሉ ኣይኮነን
ኣብ መተግበ ክብርታቱ ሰፈር ኣይረኸበን።

ተጻዒዱ ዘይፈልጥ፡ ኢዱ ሂቡ
ተምበርኪኹ ዘይፈልጥ፡ ኣላሽ ኢሉ
ደኺኑ ዘይፈልጥ፡ ሕንኽ ኢሉ
ሰንቢዱ ዘይፈልጥ፡ ቡተግሉ
ዘይነበረ፣ ዘየሎ ኣብ ታሪኹ
ዝዋጋእ ሓርበኛ ዝሰርሕ ጻዕረኛ
እዩ መንእሰይ ዣ ዓደይ፣ ብሉጹተኛ።

እዛ መሶብ ዓደ'ቦ ንምልኣታ
ረሃጹ'ምባር ዘይቀመሶት ምጽወታ
ዣ መሬት ዓደቦ ንርግኣታ
ደሙ ሰትያ፡ ዝደረበት ዋልታ
ዣ መሬት ሕድሪ ንሰዋማ
ልዋሙ ተጎጺፉ፣ ኣንገዑ ተሰሊማ።

ኣብዛ ኣሸኹ ዓለም፣ ዕምበባ ጽጌናይ
ኣብዛ ፈታዊት ዓለም፣ ምዑት ሽደናይ
ኣብዚ ሰኣል ምድሪ፣ ጉመል ተጻዋሪ
ኣብዚ ጠሮግ ምድሪ፣ ዓቃል መስተውዓሊ
እንተዘይትኸውን...
ኣብ ኣሸኹ ዓለም ዕንበባ
ኣብ ከቢድ ጸላም ኣበባ
ኣብ ቃድራ ዝሰበር ሻኻ
ኣይምኾንካን መንእሰይ።

ተጸግበካ እንጀራ፣ 'ታ ናትካ ናተይ ትብላ
ጸጊኣ ፈርያ ኣብ ገደናኻ ምብቋላ
ብበረኸት ዝተኸበት ፈጣሪ ዝዓደላ
ዓንጋሊት ወጸኢት ረሃጽካ ተቐቢላ
እንሆት እንዶ ቤትና ኣጕላዕሊዓ ጾብሊላ።

መንእሰይዩ ታሪኹ ታሪኽዩ መንእሰይ
ቀላሲ፣ ኣማእካሊ ኣብ ታሪኽ ዣ ዓደይ
መንእሰይዩ ትማሊ፣ መንእሰይ ሎሚ
መንእሰይዩ ጽባሕ፣ ንርሑቕ ተሰማሚ።

ብኤፍሬም ሃብተጽዮን

# ዘይመክኽ በረድ

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫሬ)

ብተሌፎንየ ዕዮ ገዛ ሂቡኒ ዋና ኣሰናዳኢ መጽሔት መንእሰይ። ብኣካል ተራኺብና እንውስኾ ሓበሬታን ዝርዝራትን ከም ዝህልዉ ጠቒሱ "ንመንእሰይ ኣባል ሓይልታት ምክልኻል ክትጽሕፈሉ ትኽእልዶ?" ዝብል ሕቶ ኣቕሪቡለይ። ዕላል ተሌፎን ብምንባሩ ነዊሕ ኣይቀጸለን። ድምጺ ደወል ኣብ እዝነይ ጥርቅም ኢላ ምስ ተዓጽወት፡ ካልእ ድምጺ ኣብ ውሽጠይ ኣቃለሐ። ከም መንእሰይ ኣብ በበይኑ ኩርናዓትን ብዝተፈላለየ ሞያን ዝዋስኡ ዘለዉ ኣዕሩኽተይ፡ ፈለጥተይ ብስራሕ ዝተላለኹምን ብዕላሎም ዝጸገብኩሎምን ዘኪረ።

ንዕስራን ሓደን ዓመት ብቕድም ተኸተል ሰሪዐ ኣብ ውሽጢ እቲ መድረኽ በብገጹቱ ከፋፊለ ኣብ ዘቕምኩዎ ስእልታት፡ "ሽባቡት ከመይ ክገልጾም እኽእል?" ባዕለይን ንገዛእ ርእሰይን ረዚን ሕቶ ሓቲተያ። ድሕሪ እዛ ሕቶ ዓሚቑ ስምዒት ክውሕጠኒ ተፈሊጡኒ። ነቲ ግድል ክምልሶ ዝኽእል ኣይመሰለንን። በየን ጀሚረ ናበይ ክቕጽል? ጸናይን ንመንን ከቕድም? ብኸመይ ክትንትኖ? ሕርብት ኢሉኒ። ጀሚርካ ኣብ ዘይትውድኦ ተበጊስካ ኣብ ዘይትበጽሖ መገሻ ሓሳባት ምጽንባር ከቢድ ውሳነዩ። ሕውዝውዝ ኣብ ዝብል ሕብረ-ብዙሕ ብርሃን ዘለዎ መስትያት ዕዳጋ ወይ ካብ ዘወናውን ሳንዱቕ ምርጫ ምልዓልዩ ዝቕየር። መእተውን መውጽእን ክትፈልየሉ ከተሳልየሉ ዘይትኽእል ርሒብ ኣዳራሽ ሓሳብ ኣቲኻ እንታይ ክግበር ይክኣል?

ንሽባብ ክገልጾ በብኹርንዑ ምስ ስፍሓቱን ዕምቈቱን ዝርዝራቱን ክምጥኖ ዝኽእል ስያመታት ዝርከብ ኣይኮነን። ምፍታን ነውሪ የብሉን ዝብል ኒሕ ኣብዚ ኣይሰርሕንዩ። ኣሸጋሪ ኩነታትዩ። ብውሑድ ቃላት ወይ ብሓንቲ ምልእቲ ሓሳብ ክገልጸ ፈቲነ። "ሽባብና ድንድል፡ መሳግሮ ኩሉ ግምጃታትን ክብርታትን ሃገር። ሽባብና ጸዋር ክቡድ። ኣርማ፡ ምልክት ክኣልነትን ተጻዋርነትን። ሽባብ ከም ኣብ ማእከል ሓዊ ዝነብር ዘይመክኽ በረድዩ። ጠማቲ ርሑቕ ሽባብ ነበዩ። ርሃጹ ናብ ፍረ፡ ኣንገቡ ናብ ልምዓት ዝቕይር ሓይሊ። ንሱ ማእከልን ደረትን። ጥምት እንተኣቢልካዮ ብዙሕ ነገራት ኣብ ዝባኑ እተሰከመ ዘይነቓንቕ ማእገርዩ። ብስሕለት ዓበይቲ መጋዛት ዝሓለፈን ዝበልሐን ጥርዚ ኣልማዝ። እምባ ልቢ'ዩ። ኣንጻር ማዕበል ዝስንጥቕ ንኽኣልነት ጥራይ'ዩ ዘመልክት። ሚዛን ልቢ'ዩ። መዛኒ ኩሉ ክብደታት። ጸዋርን ተሰካምን ኩሉ ክብደታት'ውን ኣይብዝሖን። እዚ ኣበሃህላታት'ውን ኣብ ውሱን ኣርእስትን ደቀቕቲ ነጥብታትን ዝድረትዩ ክኸውን።

ሚዛነይ ኣብ ዘልዕሎም ጉዳያትን ክትንክፎም ዝግባእ ዛዕባታትን መጠን ክሕልው ኣይክእልን። ዓይነትን ብዝሒምን መወዳእታ የብሎምን። ንብዙሕ ብብዙሕ ክትውክእሎ ቀሊል ኣይኮነን። ኣየናይ ኣልዒለ ኣየናይ ክገድፍ ዝብሃል እኮ ከምዚ ዓይነት ምርጫ ምስ ዝጋጥምዩ። ምናልባት ውከሳታት ምጥቃም ነቲ ሰፊሕ ከጽብቦ ነቲ ነዊሕ ከሕጽሮ ይኽእል ይኸውን። ብውዕሎን ብኣበርክቶን፡ ብስራሕን ኣፍራይነትን፡ ብዓቕልን ተጻዋርነትን ብተሰፉን ራእይን ወዘተ ብውሱን ኩርናዕ ጥማተ፡ ቡቲ ንሚዛን ክብሪ ከለክዕ ዝኽእል ሕቶታት ምስ ዝፍተንዎውን ናብ ካልእ ሽግር ምእታዉ'ዩ ክኸውን። ምኽንያቱ ከቢድ'ዩ።

ብሕልፊ ውዕሎ ሽባብት ኣብ ወተሃደራዊ መዳይ ልክዕ ንምኳንን ቡቲ ሓቀኛ ስያመኡን ንሰራዊት ልምዓት ዝኾነ ኣባል ሓይልታት ምክልኻል ክትገልጾ ምፍታን ኮንዶኾንዩ ክኸውን። ግን ከም ወዮ ገጣሚ "ዘ ኢትነገር" ዝበሎ፡ ዘኢትነገር ኢልካ ምስጋሩ ይምረጽ። ከምኡ እመስለኒ። ፈትን ድኣ እንተተባሂሉ ስሬኻ ብርእስኻ ኣውጽኢያ፡ ነቲ ምስክርነት ብውክላን በብመድረኹ ዝተራእዩ በሃራትን ምጥቃስ፡ ካብ ዘይምጥቃስ ይምረጽ።

ወለዶ ናጽነትን መድረኻዊ ዕማማቱን እንታይ ኔሩ? ብኸመይከ ተዋጺእዎ? እዚ ጻልጣ ሕቶ ከተልዕሎ ቀረባ ይመስል። ሸውዓተ ባሕሪ ዝኣክል ዕምቈት ኣለዎ። እቲ ሕቶ ስፍሪ ዘይብሉ መልስታትዩ ዝሓቖፈ። ግን ብዞንታ ናይ ኣገዛዩ ዝፈልጦም ሰባት እንተወከልክዎ ቁሩብ ምዕይ የብለኒ ይኸውን። ዛዕባታተይ ብዝኽርታተይ ክሰፍር ክፍትንየ። በብመድረኹ። ዝኽርታተይ ሰብኣዊ ዛንታ ተመክሮ መቕርበይ ክውክሎ ክፍትንየ።

1

ተስፋይ፡ ዕባይ ዕዳጋ ሓሙስ ኣስመራ'ዩ። ኣብ ዓመተ 1990/91 ናይ ዓሰርተው ክልተ መልቀቒ ፈተና ወሲዱ። ባና ሓርነት ኣብ ዝተወልዓሉን እቶም ድሕሪ ስርሒት ፈንቅል ናብ ሜዳ ዝተሰለፉ መተዓብይቱን መማህርቱን ምስ ረኸበ፡ ውሽጡ ሓደ ዕማም ክፍጽም ደፋፍኦ። ኣነውን ከምቲ መዛኖይ ዝገበርዎ ክፍጽም ኣሎኒ ብዝብል ሓሳብ፡ ኮንጎ ጫማን ሓንቲ ጃኬትን ደሪቡ ናብ ኣዴታት ተሰቒሉ። ኣደታት ብቋንቋ ተጋደልቲ ፍሉይ መጸውዒ ንዓበይቲ ናይ ጽዕነት መካይን መርሰደስዩ ዝውክል። ማይተመናይ ሰጊሩ ምስታ ናይ'ቲ እዋን ቤት ትምህርቲ ኣፍቃሪቱ፡ ሄለን ናብ ብሎኮ ከረን ከምርሕ ከሎ ካልእ ሓሳብ ኣይነበሮን። ብዘይካ ኣነ ማዕረ ኣዕሩኽተይን ተጋደልቲ መዛኖይን "ንሃገረይ እንታይ ክገብረላ'የ?" ዝብል ሕቶ ክምልስ ናቕፋኡ ወሪዱ። ኣብ'ቲ እዋን እቲ ዝነበረ ኣገዛዩ ጽንኩር ናይ ማእቶት ስራሕ ተዋፊሩ። ኣብኡ ይምእክላ ናብ ዝነበረ ብርጌድ ተመደበ። እታ ኣሃዱ ኣብ ሰሜን ደንከል ካብ ገላዕሎ ክሳብ ባዳ ተዘርጊሓ ነበረት።

ተስፋይ ብዝነበሮ ትግሃትን ወኒ ስራሕን ኣብ ቤት ጽሕፈት ቦጦሎኒ ከም ኣባል ፐርሰናል ተመደበ። ብተበግሶኡ ፍልጠት ከሰጋግር ምእንቲ ሰድራኡ ካብ ዝውንኑዋ ንእሽተይ ዱኳን ጥራዝ፡ ርሳስን ፒሮን ኣልኢኹ መደብ ምጥፋእ መሃይምነትን ደረጃታት ትምህርቲ ንምዕባይ ናይ ተበግሶ ስራሕ ክዓምም ተራእዩ። ብተዋዘዩ ጠባይ ፍሽኽታኡን ኣዝዩ ዝፍቶን ብስርሑ ዝደነቕን መንእሰይ ብምንባሩ ዓይኒ ሓይሊ ክስመ ግዜ ኣይወሰደን። ኣብ ምዝገባ ዜግነትን ንመስርሕ ረፈረንዱም ዓቢ ስራሕ ዓሚሙ። ኣብ'ቲ እዋን እቲ ካብ በበይኑ ኩተማታት ዝተዋጽኡ መንእሰያት ወለዶ ናጽነት ነቲ ናይ ምጥፋእ መሃይምነትን ምዝገባ ዜግነት ዘርኣይዎ ናይ ስራሕ ተበግሶ ዝርሳዕ ኣይኮነን።

ሓደ ካብ'ቶም ማእከል ዝኾኑ ብፍላይ ኣብ'ዚ 'ትጠቕሰ ከባቢ ተስፋይ ብፍላይ ይዝከር። 1993 ኣብ ከባቢ ባዳ ዘጋጠመ ምንቅጥቃጥ ምድሪ ከም ኩሎም ብጾቱ ዘይንዓቕ ኣበርክቶ ዓሚሙ። ብሸበርቲ ህዝቢ ባዳ ብፍላይ ከኣ



ብቡለሌን ኤሪ ሚለን ኣዝዩ ተዛካሪ ሓልዮት ኣንጸባሪቑ። መስርሕ ረፈንዱም ኪካየድ ከሎ ኣቡቲ ከባቢ ብምንባሩ እቲ ህዝቢ ኣብ ልዕሊኡ ዝነበሮ ፍቕርን ዝህቦ ዕዙዝ ክብርን ክገልጸሉ ተራእዩ። ብርግጽ ክሳብ እታ ብመስርሕ ምጥያስ ካብቲ ቦታ ዝፍለ ኣዝዩ ፍትውን ተናፋቕን መንእሰይ ነበረ። መስርሕ ፈረንዱም ብዓወት ክዛዘም ተራ መንእሰያት ናጽነት ወሰን ኣይነበሮን። ጽሩይ ናይ ስራሕ ድሌት፡ ድሌታትን ሓሳባትን ናብ ግብሪ ንምትርጓም መብራህቲ ኣብ ዘይብሉ ናይ ቴንዳ ኣበይታ ብሽምዓ ከይደቀስካ ምሕዳርን ኣንጊህካ ናይ መኪና ዝተሓወሶ ጉዕዞ ብእግሪ ምቕጻል ተሓሊፉ።

ተስፉይ ነታ ኣወል ፍቕሪ ዘቕመሰቶ መማህርቱ ኣብ ባጽዕ ድሕሪ ናይ ክልተ ዓመት ምፍልላይ ረኺቡዋ። ንሳ፡ ንምምስራት ኣገልግሎት ተለቪዥን ኤርትራ ሓያል ዑደት ብምኪያድን ኣታዊታት ንምኽዕባት ዝካየዱ ዝነበሩ ጉጅለታት ትያትር ነበረት። ብበበይናም ግን ኣብ ሓደ መኣዲ ቃልሲ ተራኺቦም። እቲ ቀንዲ ምኽንያት መራኸቢኦም ናውቲ ስፖርት ከምጽኡ ባጽዕ ኣብ ዝኸደሉ ንሳ ኣብ ስኒማ ኣይዳ ትያትር ኩተርኢይ ተጓኒፎም። ሽዓ ናይ መጨረሽታ ኸኣ ኮነት። ሓንቲ ሕቶ ኣቕሪባትሉ "ስድራ ተመርዓዊ ይብሉኒ ኣለዉ?" ኣቦቲ እዋን እቲ ዓቕምን ምድላዋትን ስለዘይነበሮ ከም ኩሉ ብሰንኪ ከም ዝኹለፍ ኣፍቃሪ "እናፈተኹኺ" ኢሉ መሪቑ ተፋኒዋ። ማይተመናይ ኣብ ዝተተኸለ ዳስ መርዓ ዕሰለ ክውብል ዕድል ረኺቡ። ዓይኑ ጉቲኡ ልቡ እናኑበዐ ተፈኒዋ። ንሳ ናብ ካናዳ ንሱ ናብ ባዳ።

መንፍዓትን ትኩርነትን ተስፉይ ኣብ ሰራዊት ኣይተሓጸረን። ድሕሪ ምጥያሱ'ውን ስድራኡ ብዝወሰኽሉ ውሑድ ደገፍ፡ ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ንግዲ ጽቡቕ ተስፋታት ዘርኣዩ መንእሰያት ነጋዶ ክኸውን በቒዑ። ካብ ውሽጢ ሃገር ናብ ኢትዮጵያ ብምኻድን ብምምልላስን ብእትዋት ረቢሑ። ምስ'ታ በኸርን ሓሳስ ልደን ዝኾነት መስተማቕርቲ ህይወቱ ዝኾነት ሂለን ዘቕንእ ሓዳር መስሪቱ ቆልዑ ክወልድ ምኽኣለ። ግዜ ግን ኣይሓገዞን። ካልእ ክምርያ ንግዚኡ ከበደ።

ኑቲ ካብ ንብረት ስድራኡ ብውርሻ ዝረኸቦ ምቅሊት ኣብ ኣዲስ ኣበባ ታኽሲ ገዚኡ። ወራር ወያነ ኣጋጢሙ። ምስ'ቶም ኣብ ማእከል ኢትዮጵያ ዝነበሩ ተጋደልትን ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎትን ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ኣተወ። ስሊያ ተባሂሉ። ብዙሕ መከራን ሽግርን ኣሕሊፉ። መተኣስርቱ ኣጸቢቖም ምስ ግዜ ይምስክርዎ ይኾኑ። ጸኒዑ ዘጽንዕ ተቢዑ ዘትብዕ ኣብ ክንዲ ንዓይ ንዓኸም ዝብል መንእሰይ ብምንባሩ ኣቡቲ ቤት ማእሰርቲ ብወያን ብሕማቕ ዓይኒ ተጠሚቱ። ንበይኑ ኣብ ሽላ ተኣሲሩ። ተቕማጥ ሓሚሙ ናብ ሕክምና ምስ ከደ ዝጥርጠር መርፍእ ተወጊኡ። ብመርፍእ ኣእምሮኡ ዝሰሓተ ግዳያት ማእሰርቲ ወያን ዝኾነዩ።

ብድሕርዚ ንተስፉይ ድስካለ ኣእምሮ'ዩ ኣጋጢምዎ። ኹሉ ነገር ይርስዕ። ጽቡቕን ሕማቕን ካብ መዘክሩ ተደምሲሱ። በሊዑን ኣይበልዐን ክፈልጥ ተሸጊሩ። እዚ ምስ ኮነ ካብ ቤት ማእሰርቲ ኣውጺኦም ኣብ ኩተማ ገዲፎሞ። ማለት ብልክዕ ኣዘራሪብ ጉሒፎሞ። እታ ኣብ ልቡ ሓንሳብ ዝተሓትመት ፍቕሪ "ኤረየ እናፈለጥክዮ እዚ ቖለይ እዚ ሕማመይ" እናበለ ምስ'ቶም ብዓሊተና መረብ ብማእከል ኩናት ናብ ሃገሮም ዝተገፍዑ ናብ ኣስመራ ተመለሱ። ነገራት ተመዛበሉ ጸኒሑዎ። ናብ ርጉእ ኩነታት ክምለስ ግዜ ወሲድሉ። ኩሉ ሰብ'ዩ ኩቲቱ።

ምምሕዳር ዕዳጋ ሓሙስ ሻንጥኡ ሒዙ ናብ ኣሃዱኣይ ክኸይድ እየ ኢሉ ተበጊሱ። ኩነታት ጥዕናኡ ኣይፈቐደን። ኣይተቐበሉምን። "ይሕወ ጥራይ" እምበር ካልእ ቃል ክዛረብ ኣይክኣለን። ሕማም በርቲዕዎ 2002 እዩ ሓድጊ ከይገደፈ ተሰዊኡ። ብዘይካ "ክላእ እጃምና ከይገበርና ወራር ወያነ ኣብቂዑ። ሓንቲ ከየበርከትና" ኢሉኒ። ኣይጸንሐን። ንኹሉ ግዜ ክርስዓ ዘይክእል ዘረባ'ያ። ማዕረኣ ኸኣ ሓንቲ ስእሊ መዘከርታ ብዘይምህላወይ ሕማቕ እስመዓኒ።

ዛንታ ህይወት ተስፉይ ብዓቕመይ ብኹሉ መዳያት ከስተማቕሮ ከለኹ ሓደ ስእሊ ወለዶ ናጽነት ኮይኑ እስመዓኒ። ሃንቀውታ ናጽነት ከመይ ከም ዝነበረ የርእየኒ። ባህጊታትን ኣርኣያ በዓል ጽቡቕ ግብርን ቅያን ንምውራስ ዝነበረ ጥሙሕ ይቕጀለኒ። እተን ፈለምቲ ቀዳሞት ዓመታት፡ ኣብ ምጽንባር በብኣንፈቱ ዝተራኸበ መንእሰይን ባህጊታትን ክትንትኖ እፍትን። ሓጹር ተሰይሩ መጋረጃ ተቐዲዱ። ብናጽነት ኩሉ ተረኺቡ። መንእሰይ ከኣ ክጉብርን ክሰርሕን'የ ኢሉ። ዝጸንሖ ውርሲ መግዛእትን ዝወሃቦ ዝነበረ ትሑት ግምትን ስዒሩ። መንእሰይ ድሕሪ ናጽነት ዝኸፈሎ ዋጋ ክትመን ዝክኣል ኣይኮነን። ብርግጽ! ግዜ ምስ ሓለፈ ተዋህሊሉ ኣዝዩ ብዙሕ ዝመስል ዝነበረ ኑቲ መንእሰይ ግን፡ ሓንቲ መዓልቲ እኳ ዓቢ ስራሕ ፈጺመ ክውብል ኣይተሰምዐን። ዝርካበን ዓመታት ሩፍታን ሰላምን ብስራሕን ሃለኽለኽን'ዩ ኣሕሊፉወን። ንተስፉይ እንታይ ሰሪሕካ እንተዝብሃል ኔሩ እንታይ ክሰርሕ ድኣ ዝብል መልሲ ከም ዝሁብ ቅንጣብ ጥርጣረ ኣየሕድርን። ምኽንያቱ ዝያዳ ክሰርሕ ንሃገረይ እንታይ ክገበረላ እየ ዝብል መንፈስ ስለዝነበሮ። ኮይኑ ኸኣ፡ ኣብ ዕድመኡ ክገብሮ ዝኽእል ነገር ከቕድም ኣይመረጸን። እቲ ናብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ዘእትዎ ዝነበረ ነጥብታት ኣይጠሞቶን። እዚን ቁሩብ የሳልያኒየን። ኣዛም ብጸተይ ክምህር እየ ምባሉ፡ ዓቢ ትምህርቲ'ዩ። ግዳይ ወራሪ ስርዓት'ውን ኮይኑ'ዩ። ብሕሱም ተገሪፉ። ክሳብ ኣእምሮኡ ዝመዛበልን ሕማም ረሲዕን ድስካለ ዘጋጥሞን ኮይኑ። ተሰዊኡ ብዓቢ ከም ኩሎም ሽባቡት ወለዶ ናጽነት!

## 2

ክብደትን ህይወትን ዓላማይ ኣዝዩ ከቢድ'ዩ። እቲ ብታዕሊም ዝሓለፈ ሰብ ዝጠፍኦ ኣይኮነን። "እቲ ውትሩ እናዓለመ ዝዕለም ውተሃደር'ዩ።" ክብሃል ይስማዕ።

በበይኖም ባህርያትን ኣካላዊ ጥንካረን ዝጸንሑም ተዓለምቲ ከም ሓደ ሰብ ክመስሉን ክኾኑን ለይትን መዓልትን ኣብ ስራሕ ኣሎ። ዓላማይ ከስምር። 24 ሰዓታት ኣብ ስራሕ። ይትረፍ ኣእምሮኣዊ ኣካላዊ ዕረፍቲ የብሉን። ብጥዕና ብኣካላዊ ኣቃውማኦምን ብትምህርቶምን ስሩምግባሮም ኮስኩሱ ክምልምል እቲ ሞያ የገድዶ። ብርግጽ ሓደ ዙርያ ኣትዩ ተዓሊሙ ክወጽእ ካልእ ዙርያ ክመጽእ ከሎ እቲ ህይወት ልክዕ ከም ታዕሊም ጋም ማንዩ። ግን ብልሕን ተመክሮን ብምድላብ ካብ ዝጸንከረ ናብ ዝጸንከረ መድረኽ ብምስግጋር ይሰርሑ። ዓለምቲ!

12 ዓመታት ኣባል ሓይልታት ምክልኻል ኣብ ዝሓበርከሉ ኑቲ ብፈስካ ተሲኡ ብፈስካ ፎሌን ተዓላሞ ኣደቂሱ ቁሩብ ቀም ዙበል ህይወት ዓለምቲ ኣጸቢቑ እዝክሮ። ሞያኦም ኣብ ምህናጽ ሃገር ዘካየድዎ ጻዕርታት ንምግላጽ ዓቕሚ እሓጽረኒ። ብሓድሽ መንፈስ ንሓደስቲ ተዓለምቲ ኣእትዮም ከውጽእዎን ዓሊሞም ከመርቕዎም ከለዉ፡ ተራ መምህር ጥራይ ኣይበሃሉን። ማሽን ምባል'ውን ኑቲ ስጋ ዝለበሰ ግን ልዕሊ ስጋ ለበስ ዝጥቀስ ሞያኦም ምንእኣስዩ።

ስልጠና መባእታ እግሪ ሰልፊ ተወዲኡ ከም ምርኢት ብተዓላሞ ክትርእዮ ከለኻ ክንደይ ጽቡቕን ባህ ዙበልንዩ። እቲ ብዙሕ ቋንቋታት ዘማዕበል ካብ ኩተማን ገጠርን ዝመጹ፡ ቀለም ጸጊብን ቀለም ኢቀመስን ልምድታትን ወልፍታትን ዘይቀተለን ዘይስዓረን ንኸሉ ኣብ ሓደ ቁራዕ ኣእቲኻ ሓደ ልቢ ሃኒጽካ ኩተውጽኦ ቅለል ኢልካ ሚዛኑ ዘይንኪ ክብሪ ኣለዎ። ነዚ ሞያዚ ብሰባዊ ዛንታ ክትርኾ ክፍትንየ። ናብ ወዲ ቢንያም ክሰግር። ቢንያም ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊት ኣገልግሎትዩ። ሓደ ካብቶም ካብኡ ናብኡ እንብሎም ኣባላት። ሳዋ ተዓሊሞም ኣብ ሳዋ ዝዓለሙ ወለዶ ናጽነት።

ቢንያም ርእሶም ኣብ ሳዋ ዝተማሓዘኹዎ ዓርከይ'ዩ። 1997 ተፋሊጥና። ስድራ ዝተሓወስዎ ዕርክነት ኣለና። ቢንያም ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት'ዩ። ዓላማይ ከኣ። ካልኣይ ዙርያ ሳልሳይ እናበለ ክሳብ እዛ ናይ መውዳእታ መበል 23 ዙርያ ይዕልም ኣሎ። ብንያም ከም ኩሎም ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል ኑቲ ዓቕሊ ዘጽንቅቕ ስራሕ ግዲ ኣይህቦንዩ። እኳ ድኣ እቶም ንሱ ዝዓለሞም ኣብ ሰለስተ ወራራት ገጢሞም ዝተሰውኡን ዝሰንከሉን ተዓለምቱ ይዝክር። ዕላላቱ'ውን ኣብኡ'ዩ ዝምርኮስ።

ኣብ መደቀሲ ክፍሉ ሓንቲ ጥቕሲ ኣላ። ዳርጋ ኣብ ኩለን ቤተ-ዓለምቲ እትርከብ ሓሳብ'ያ። "ትዝታ ወርቃዊ ሰንሰለት'ዩ እሞ ኣይንረሳሳዕ!" እዛ ጥቕሲ እዚኣ ሓደ ካብ ተዓለምቱ ዝጸሓፈሉ ጥቕሲ'ያ። ወዲ ዓሊ ዝበሃል ሰኣላይ። ወዲ ዓሊ ካብ ጊንዳዕ ንታዕሊም ዝወረደ ኣባል ካልኣይ ዙርያ'ዩ። ወዲ ዓሊ፡ ናብ ብዙሓት ሃገራት ኮለል ዝበለ ካብ ሰዑድያ ክልተ ግዜ ተጠሪዙ ዝተመልሰ፡ ኣብ 1994'ውን ናይ ጃልባ ሓደጋ ኣጋጢምዎ ንስክላ ዝደሓነ መንእሰይ'ዩ። ምስ ቢንያም ብሰንኪ ዝሓበሮ ክቱር ወልፊ ሽግራ'ዩ ተቐራሪቦ። ቢንያም ካብ'ተን ቆንጢሩ ዝትርፈን ደሞዙ ሽጋራ ክገዝኣሉ ጀሚሩ። ዛንታኡ ምስ ኣዕለለ ካብ ዓላማይን ተዓላማይን ዝወጸ ዕርክነት መሰረቱ። ምብጽጻሕ ስድራ'ውን ወሰኽሉ። ቢንያም ብምሌላ'ዩ ሽጋራ ኣግዲፍዎ ንወዲ ዓሊ። እታ ኣብ ናይ ባኮ ስቴካ ሽጋራ ጽሒፉ ዝሃቦ ጥቕሲ ግን ካብ ኢዱ ኣይፈለያን። 1997 ዳግም ናብ ሳዋ ምስ ተመልሰ ኣብ መደቀሲኡ ሰቒልዋ። ርገኸታን ክብደታን ግን ድሕሪ ሳልሳይ ወራር ፈሊጡ።

ወዲ ዓሊ፡ ኣብ መውዳእታ ውግእ ዓዲ በጊዖ'ዩ ተሰዊኡ። እቲ ዘገርም ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል ብተሰከይ'ዮም ኩቲቶም። ቻኩር ዓርኪ ቢንያም'ዩ። ንወዲ ዓሊ ብብንያም'ዩ ዝፈልጦ። ካብ ዓሰብ ናብ ዓዲ በጊዖ ብሓንቲ መርከብ መጺኦም ኣብ ሓደ ድፋዕ ኣትዮም። ወዲ ዓሊ ክወድቕ ከሎ ዝርኣዮን ዝቐበሮን ንሱ'ዩ። ቢንያም ናብቲ ሓዳር መስሪቱ ግን ከኣ ውላድ ዘይረኸበ ወዲ ዓሊ ድሃዩ ክገብር ናብ ጊንዳዕ ምስ ከደ ቻኩር ከምዝይፈልጥ ኮይኑ ኣፋኑዎ። ክሳብ ብወግዒ መስዋእቲ ዝንገር ካብ ቃሉ ኣየውጽኣን። ከመይ ኔሩ መውጋእቲ'ኻ እትብል ሕቶ ቢንያም ነታ ናይ ወዲ ዓሊ ጎስዩ የካፍሎ ነበረ። ድሕሪ ምንጋር መስዋእቲ ግን ዘርዚሩ ኣካፊልዎ። ርእሱ ክህረም ርእየዮ። ድሕሪ መስመር'ዩ ወዲቑ። ከውጽኦ ኣትየ። ኣነ ተሃሪመ። ኣቃሊሉ ገለጸ። ቻኩር ብዓረብያ ስንኩላን ዝንቀሳቐስ ስንኩል ኩናት'ዩ። ኣባል ሻብዓይ ዙርያ ሃገራዊት ኣገልግሎት። ከም



ሰብ ኣዝዩ ውፁይ ግን ከኣ ትግሃቱ ወሰን ዘይነብሮ ሰብ'ዩ። ብሰንኪ ዋዒኡ ፈለማ ናቕፋ ኣብ ዝተመደበሉ ኣብ'ቲ ዝሰርሕዎ ዝነበሩ ናይ ዛላን ዲጋን ዒላታት ክልተ ግዜ ሽዱሽተ ግዜ ሰጊዱ ድሒኑ። ኀቦ ተንጠልጢሎም ኣብ ዝሃንጽዎ ዝነበሩ ጽርግያታት'ውን ወዲቑ ኣይተሳሕጸጸን። ቢንያም፡ ኑቲ ከቢድ ህይወት ዓላማይ ክገልጸ ከሎ ኑቲ ተዓለምቱ ዝሓለፍዎን ዝሓልፍዎን ዘለዉ ምንባር ስለ ዝጥምት፡ ሓንቲ መዓልቲ እኳ ቃል ምረት ኣይትሰምዓሉን። "ትዝታ ወርቃዊ ሰንሰለት'ዩ እሞ ኣይንረሳሳዕ" ብእትብል ጥቕሲ ይዝክሮም። ዓቕሊ መፍትሒ ኩሉ ጸገም'ዩ እሞ ንጸመም" እትብል ቃል ወዲ ዓሊ ኽኣ ይደጋግማ።

3

ወደ'ርብዓ ኣባል ሽሞትሽዓተ ዙር'ያ'ዩ። ድሕሪ ሻሙናይን ቅድሚ ታሽዓይን ናብ ታዕሊም ዝወረደ ተዓላማይ። ብቋንቋ ዛርቡናት ሳዋ ኤቨሬዲ ካብ ዝብሃሉ ዙር'ያታት'ዩ። ናይ ወደርብዓ ተመክሮ ቃላት'ዩ ዝሓጽረኒ። ብወዲ'የ ፈሊጠዮ። ቦኽሪ ወዱ ፊልሞን፡ ኣባል ማእከል ስልጠና'ዩ። ፊሊ ኣባል ጋራጅ መዓስከር'ዩ። ኣብ ሩባ ሳዋ ተራኺብና። ንዓብ ነዚ ሰብኣይ ተላለዮ ኢሉኒ። ሽዑ ንሽዑ ወዲ ባባ እንብሎ ኣባልና ወደ'ርብዓ ስለ ዝበሎ እታ ሳን ጠቢቓቶ። ኣብ ትሕቲ ዓበይቲ ኣግራብ ዓላ ከለና ካልእ ሰብ ተሓዊሱና። ንሱ'ውን መቕርብ ቤተሰቦም ክ'ኸውን ይኽእል'ዩ ኢለ ገሚተ። ካብ ግምተይ ኣይወጸን። ዮናስ ኣባል ሆስፒታል ሳዋ'ዩ። ሓሙሻይ ዙር'ያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ሰብኣይ ጓሉ ንወደ'ርብዓ። ዮናስ ሓው ሓብቱ እንተረኸበ ሄልዝ ኣሲስታንት ተመሪቑ ቀዳመይቲ ደሞዝ ከይጠዓመ ናብ ሓዳር ዝኣተወ መንእሰይ'ዩ። ናብ ሳዋ ክወርድ ከሎ ኣቦ ሓንቲ ቆልዓ ኔሩ። ወደ'ርብዓ ኣብ ጋራጅ ተኻርዩ መካኒክ ዝሰርሕ ሞያተኛ'ዩ ኔሩ። ሓጺር ኣድግስ ወትሩ ዒሉ እኳ እንተመሰለ፡ ናብ ሳዋ ክወርድ ከሎ ኣቦ ሽዱሽተ ቆልዑ - ሓደ ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት ነበረ። ኣቦን ወድን ሰብኣይ ጓልን ኣብ ሓደ ደምበ ቃልሲ ምስታፎም ምርኻቦምን ኣይኮነን እቲ ፍሉይነት።

እቲ ኢጋጣሚ ኣዝዩ ዘደንቕ'ዩ። ወደ'ርብዓ ማኪና ሒዙ ቀጺሉ። ዮናስ ከም ሓኪም ፊሊ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ኩቲቱ። ክትኣምኖ ዝ'ኸብድ ወደ'ርብዓ ከይፈለጠ ምስ'ቶም ብማኪናኡ ሒዝዎም ናብ ሳዋ ዝኣተወ ውጉኣት ሓደ ወዱ ፊሊ ምንባሩ ሰብኣይ ጓሉ ዮናስ'ዩ ነጊሩዎ። እንተዘይነግሮ ግን ከይፈለጠ ወዱ ምተሰውኣን ምተቐብረን ኔሩ። እቲ ኣዝዩ ኣደናቒ ኢጋጣሚ ኣቦኡ ብማኪና ሒዝዎ መጺኡ ሰብኣይ ሓብቱ ከም ኣባል ሕክምና ተቐቢልዎ። ኣብ ግዜ መስዋእቱ ከኣ ዝበዝሑ ኣባላት መዓስከር ኣብ ዝተሳተፍዎ ተቐቢሩ። ወደብርዓ ልዕሊ እቲ ናቱ ዝገርሞ ዝነበረ እቶም ኣብ ዲጋታትን ኣብ ታባታትን ሓጋዝን ናባይን ዘይብሎም ደቆም ጉዳፎም ክሳብ ለይቲ ሎሚ ጸኒዖም ዝቃለሱ ዘለዉ ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል'ዩ።

4

ካብ ተሰነይ ናብ ዓሊግደር እተምርሕ ዓባይ ትራስካባተር ክትወጽእ ርኣናያ። ብዕብየታ ኩሉ ሰብ'ዩ ዝጥምታ። ኣንቀባሪርና እናረኣናያ መራሒኣ ብስመይ ጸውዓኒ። ክለልዮ ኣይክኣልኩን። ብወሲታ ኢደይ ይፍለጣ ኣይፍለጣ ኣመላኺተሉ። መደብና ናብ ዲጋ ዓሊግደር ምቕጻል ስለዝነበረ ኣብኡ ክንረኽቦ ተሰፋ ኣሕደርኩ። ዓባይ ትራስካባተር ኣብ ደቦቕባቕ ኣትያ ብደሮና ተሸፊና ካባና ርሓቐት። ድሕሪ ሰዓት ናብ ዓሊግደር በጺሕና። ሓያል ጽምዶታት ስራሕ ኣጓኒፉና። ዕረፍቲ የለን። ከምታ ብድሮ ለይቲ ዝገደፍናዮም ካብ ወጋሕታ ኣብ ንጡፍ ምንቅስቓስ ጸንሑና። ዝፍሕራ ዝተፋሕረ ናብ ዓበይቲ መካይን ዝመልእ እተን መካይን ናብ ግልል ዝበለ ቦታ ይወስዳ። በብሓደ ናብ ኩሎም በጺሕና። ሸባቢት ኢዮም። ኩሎም ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል። እቲ ቦታ ናብ 1998 ኢዩ መለሱኒ። ተዓላሞ ሻሙናይ ዙርያ ክጽህዩ ክዓጽዱን ክጉንእን ናብቲ ቦታ ወፊሮም ኔሮም። ቡቲ ይዕለሙ ቡቲ የልምዑ። ገና ህይወት ውትህድርና ከይለመዱ። ኣብ ዝኸርታተይ እቶም ኀበዝ ተሻሞ ዝብሉ ዝነበሩ መንእሰያት ቅልቅል በሉ። መርዓት ዓይነይ ዝሰኣሎም ኀምበሊታት ብእኡ ንብእኡ ናብ ኩናት ኢዮም ኣትዮም። ካልኣይ ወራር። ጸኒሖም ከኣ ሳልሳይ ወራር። ካብኦም ዘይውሑዳት ብመስዋእቲ ሓሊፎም። ሰንኪሎም። ዕድል ስልጠና ዝረኸቡ ብሞያን ብጉልበት ኣብ ናይ ህንጸት ቦታ ልዕሊ ዝግባእ ዋጋ ክኸፍሉ ኣብ ሓያለ ናይ ስራሕ ቦታ ተንቀሳቒሶ ረኺበዮም ኢዩ። ክትዛረበሉ ቀሊል ይኸውን። ክትገልጾ ግን ከቢድ። ብኽዱኑ ምባል ይቀሎ። ዓቕመይ ዝፈቕዶ እሞ ኸኣ ፈፍርዩ ዝተሰርሐ ዲጋጋት ራህያታት ናይ ሓመድን ቅጥራንን ጽርግያታት ቢንቶታት ሆስፒታልን ክልኒካትን ኣብያተ ትምህርትን ብዙሕ ኢዩ። ስራሕ ሰማይ ዋጋኦም ግን ፍርያትን ልምዓትን ጽባሕ ከም ዝርከብ ኣሚኖም ይዓዩ። ስለዚ ድሕሪ ናይ 12 ዓመት እቲ ዝኽርታተይ ብሓፊሱ በዓል ትራስካባተር ደጊሙ ብስመይ ጸውዓኒ። ቀጢን ድምጺ ከኣ ኢዩ። ኣቡቲ ውዑይን ከባቢያዊ ድምጽን ማሽነሪ ዝርብሾ ከባቢ ሰማዕኩ። ኣብ ርእሲ በጃ ኩናን ቆቢዕን መንዲል ተሸፊኑ ኢዩ። ምስ ቀረብኩን ጉልብባ ተቐልዐ።

ቀልጢፈ ክላልዮ ኣይክኣልኩን። ንኣምና ድሕሪ ናይ 12 ዓመት ምፍልላይ ኣብ ኩተማ ተሰነይ ረኺበያ። ፈለማ ተዓላሚት ሻብዓይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ዝነበረትሉ ኢና ተፋሊጥና። ሌላና ኣብ ምቕያር ብር ናብ ናቕፋ ኢዩ። ሓንቲ ካብተን ኣቡቲ እዋን ቃል መሕተት ዘጣየደኩለን ተዓለምቲ ነበረት። ቢታ ካብ መንን ዘረባእ ዝወሰድኩዋ ምልእቲ ሓሳብ ክርስዓ ኣይክልእን። ኣቡቲ እዋን እቲ ሓንቲ ምልእቲ ሓሳብት ኣስሚዓትኒ። "ሰብ ናቱ ታሪኽ ክህልዎ ኣለዎ። ናይ ኣቦኻ፡ ኣደኻ፡ ሓውኻን ሓፍትኻን ዛንታ ዝና ክኾነካ ኣይክእልን ኢዩ" ኢላትኒ ኔራ። ቡቲ እዋን ቡቲ ዕድመኣ ኣተሓሳስባኣ ኣደኒቑዩ። ብድሕሪ'ዚ ኣይተራኸብናን። ምስተን ናብ ኣሃዱታት ሓይልታት ምክልኻል ተመዲባ። ካልኣይ ወራር ቅድሚ ምጅማሩ ኣብ ጎልጅ ተራኺብና። ምስ ኣልኣዛር(ሳንቲም) ዝብሃል ወዲ ማይተመናይ። ኣልኣዛ ወዲ ማይተመናይ ኢዩ። ህቡብ ተጻዋታይ ኩዕሶ እግሪ ኢዩ ኔሩ። ኣብ ማይተመናይ በረኸት ዝሚኪኤል ጠቕስካ ንዕኡ ኣኹቲልካ ነፍስሄር ዮውሃንስ ዝሚክኤል ድሕሪ ምጽዋዕ ካልኣት ትውስኽ። ክሳብ ናይዚ እዋን ተጻወትቲ ትቕጽል።

ኣልኣዛር ኣብ ጎልጅ ብድሕሪኡ'ውን ኣብ ኣምሓጀር ተራኺብና። እቲ ዝገርም ቅያር ውተሃደራዊ ኩናን ስለ ዝነበረኒ ካብ ሻንጣይ ክህቦ ከለኹ ኣብ ቅድመይ እታ ስረ ንዕኡ እቲ ጃኬት ከኣ ንኣምና ሂብዋ። "እንተተራኺብና ጽቡቕ ግን" ኢሉ ተፈልዩኒ። ኣብ ካልኣይ ወራር ተሰዊኡ። ደሃይ ኣምና ኣይነበረንን። ድሕሪ እዚ ዝተጠቕሰ ዓመታት ዓባይ ትራስካባተር ሒዛ ኣብ ሓያል ናይ ስራሕ ቦታን ሃዋሁ ተጸሚዳ ረኺበኩዋ። ካልእ ክዛረብ ኣይደለኹን። ውሽጠይ ሓበን ክመልእ ተፈሊጡኒ። ብልክዕ ከኣ እታ ""ሰብ ናቱ ታሪኽ ክህልዎ ኣለዎ። ናይ ኣቦኻ፡ ኣደኻ፡ ሓውኻን ሓፍትኻን ዛንታ ዝና ክኾነካ ኣይክእልን ኢዩ" ቃላ ዘከርኩ። ኣብ ኩሉ ታሪኽ ብምስራሕ ወለዶኣ እተሕብን ኣፍለ። ሰዓታት ምንቃል ኣኺሉ። ነዊሕ ከዕልላ ኣይክኣልኩን። ብውሽጠይ ግን እዚ መንእሰይ እዚ ኣብ ርእሲ ታሪኽ ታሪኽ ይሰርሕ ኣሎ። መን እሞ ውዕሎኡ ይግለጾ? ብርግጽ ዘይመክኽ ጽኑይ በረድ ታሪኽ ይምዝገብ ኣሎ። እናበልኩ ተፈልየያ። መጠቓለሊ እዚ ዓንቀጺይ'ውን ንሳ እያ። ንወህብ ኩነታት ተቐቢሉ ብግዜ ብጉልበት ብመጸኢ ብኹሉ ኣብ መድረኽ መስዋእቲ ዝዓበየ ዋጋ ዝኸፍል ዘሎ ጅግና ኢዩ ምባል ክዐውሕዶ'ዩ።

# ወግዒ መንእሰያት

# ዝመሰጠኒ ... ዝመሰጠኒ ዶ !

*ብኣሌን ዳንን*

ድሩይ፦ ሃለው ...ሃለው እንዶ 'ታ፡ እንታይ ረኺቡካ ኢኻ ዘይትሰምዕ ዘለኻ?

ሕሩይ፦ ኣንታ እሰምዓካ ኣለኹ። ምስ ጸዕቂ ተጠቀማይሲ እቲ መስመር ቅሩብ ኣይነጸረለይን እሞ፡ ኣብ ብሕት ዝበለ ቦታ ክሳብ ዝኸውን ምዕጋስ ስኢንካ ድሩይ.... መፀገሲትካ መቸም ትውልድ ምስ በልካ'ያ ላሽያ....

ድሩይ፦ ሰሰፍ መስምዒት ሒዝካ ተፈጢርካ'ምበር፡ ኣብ ጉንዲ እዝንኻ ረሲቨር ክንተኽለልካ እዩ ተሪፉና... ናብ ቁም-ነገር ክንምለስ... ክሳብ ክንድኡ ዝኣካል ሰብ እዩ ሳዋ ወሪዱ ዘሎ? ወይ ኣነ ድሩይ .... ብኻ ዶታ ኸዑ ምሳኻ ቆሪጸ ተበገሰ?

ሕሩይ፦ ዘረባ ትመትርዶ ዋላ ውሳኑ ትቖርጽ... ኩላ ሰበይ ኣብዚ እያ ዘላ... እስክንድር፡ ራህዋ፡ ኣቤል ... መን እሞ ክብለካ እየ። ገሊኦም መማህርትና ገሊኦም መተዓልምትና ሰበይ ተኣኻኺባ። ጀምዕን ኸሊፉን ረኺበዮም ይሓቱልካ ነይሮም...

ድሩይ፦ ኣንታ ተመኽኒየለይዶ ኣሎኻ? ምጥዓም ኣቢያቶ 'ምበር ኸቢሉ ነይሩ በለለይ በጃኻ ከይተነውረኒ። ደሃይ በዐል ሰሚራ ከይገበርካ ከይትምለሰኒ... ሳዋ ድሕሪ ታዕሊም ክንምለሳ ወትሩ'ያ ትላበወኒ ነይራ። ... ስማዕ እባ እንታይ ለውጥታት ርኢኻ ገለ ዘይትነግረኒ ...

ሕሩይ፦ ይትረፍዶ ካብቲ ተዓላሞ ከለና እንፈልጦ ካብዛ ትማሊ ንራብዓይ ፈስቲቫል መንእሰያት ዝወረድናያ ከማን ክንደይ ለውጢ'ዩ ዘሎ። ኣብ ሳልሳይ ፈስቲቫል ብ2008ዶ "እቲ ስቴጅ ክሳብ መዓስ እዩ ብእምኒ ጥራይ ክኸብር" ክንበሃሃል ትዝክር እንዲኻ? ሕጂ ኣብ'ታ ዝቐጸለት ናይ 2010 ፈስቲቫል መድረኽ ብዘተዓላሞን ኣባላት መዓስከርን ተሃኒጹ ጸኒሑና። ኣብዚ ናይ ሎሚ እሞ እንታይ ክብለካ እየ ...ሃለው ትሰምዓኒ ዶ ኣለኻ?

ድሩይ፦ እሰምዓካ እወ'ለኹታ መህረፍ! ምግናን ክትፈቱ ኣነ እገድድ ምሳኻ ዘኹድድ... ናይ ስቴጅ ናይ ገለ ጉዲፍካ እንዶ ሳዋ ከመይ ከም ዝጸነሐትካ ንገረኒ... ከመይ ኣሎ ንጥፈታት...

ሕሩይ፦ ልኡኽ ድምጺ ሓፋሽ ዲየ ክቐየረልካ? ሓደው ብኣካል ምመጻእካ... እምበር ብማዕዶ ንጥፈታትዶ ኩነታት ትብለኒ ድኣ ጃናይ ጉዲፈ ጃናይ ክዕግረካ ደሊኻኒ?

ድሩይ፦ ኣነኸ ወናኒ ኤሪቴል ኮይነ ይስመዓካ'ለኹ? ሕሩይ ዝመሰጠካ እንዶ ንገረና ሃለውለው ጉዲፍካ... ብተሌፎን እኳ'የ ዘዘራርበካ ዘለኹ...

ሕሩይ፦ ዝመሰጠኒ...! ዝመሰጠኒ? ... ዝመሰጠኒዶ ደሊኻ? ንባዕሉ ናብ ሳዋ ምምጻእ ዓቢ ተምሳጥ እዩ ኣሕዲሩለይ። ካብኡ ድማ ጽባሕ ጽባሕ ሳዋ ተመዝምዝ ዘላ ዕቤት... ማይን ካምሲንን ዘይዓግትዎ ንጣር ዳሳት ዓጌፉ... ኣብ ሓደ ቦታ ዝተኣከበ ሃንገራት... ጸጸኒሑ ዝሰዓበ ካልእ ህንጻታት፡ በብቕሩብ ምዕሩግ ሆቴልን ኣብያተ ጽሕፈትን... ቤት ትምህርትን ማእከል ስልጠና ሞያን... እቲ ተዘክሮታት ንባዕሉ ተምሳጥ እዩ ብጻይ ድሩይ። ብሓጺሩ ሳዋ ንከረን ወይ ኣስመራ ከተርክብ ሴማፎሮን ናይ ቅጥራን ጽርግያን እዩ ተሪፍዋ ዘሎ።

ድሩይ፦ ካን ምኽታምሲ ህንጻን ጽርግያን ጥራይ ኮይኑ በቃ። ሳዋ ንዓበይቲ ኩተማታት ተጸምቢራተን ትብለኒ....

ሕሩይ፦ ህንጻዊ መዳይ እምበር፡ ቡቲ ካልእ ደኣ ሳዋ ንኸሉን ትፍጥር ምስ ኣበለት እንድያ ቀዲማተን። ስማዕ እስከ ዝኾነ ኤርትራዊ መንእሰይ ዓቕሚ ኣዳም ምስ በጽሐ፡ ምስ ኩሎም መዘንኡ ወተሃደራዊ ታዕሊምን ምስኡ ዝተሓሓዝ ስልጠናታትን ክወስድ ዝኸዳ ዝነበረ፡ ሎሚ ድማ ኣካዳሚያውን ሞያዊ ስልጠናን ዝወስደላ ዘሎን፡ ማእከል ኩሉ እንተናዊ ዕቤት መንእሰያት ዝኾነት ኩተማ እስከ ጥቀሰለይ ....

ድሩይ፦ ዋይ ኣነ ካርድ ሞባይለይ መነሳነሲት ገይሩዋ ሕሩይ! ኣንታ እዚታት ጠፊኡኒ ደዊለልካ... ፍሉይ ነገር እንተ'ሎ እንዶ ኣዕልለኒ...

ሕሩይ፦ ኣብ ሳዋ ምስ ኣቶኻ ኩሉ ነገር ናቱ ፍሉይነት ኣለዎ። ዋላ እቶም መዋዕልትኻ ዝሓበሩ ኣብዚ ምስ ረኺብካዮም ፍሉያት እዮም። ነፍስወከፍና ተዘክሮታት ታዕሊምን ትምህርትን.... ተዘክሮታት ምሳና ካብዚ መዓስከር ወጺኦም ኣብ ግንባራት ዝተሰውኡን ጌና ኣብ ምክልኻልን ልምዓትን ኩቲቶም ዘለዉ ተላዒሉና ረዚን ስምዒት ኩተንብብ ትጸንሕ እሞ.... ካብኣ ናብኣ እቶም ግቡእ ታዕሊም ንምውሳድን ትምህርቶም ንምቕጻልን ዝወረዱ ኣባላት ናይ ሕጂ ዙርያ ምስ ረኣኻ ቀጻልነት ተልእኾ መንእሰይ ኤርትራን ውሕስነት ራኢታቱን ዕላማኡን ኣሚንካ ትሕበን። ...እዚ ኩሉ ዓሚቕ ስምዒታት ዝጸሩ ኣንገበዘን ጎራዙትን ክዘሉ ክሳሃዩን፡ ክጻወቱን ክዋዘዩን ምስ እትርኢ እሞ ...ከመይ ኢለ ክገልጸልካ? ብተሌፎን ዝውዳእ ኣይኮነን።

ድሩይ፦ ዝኣኽለን ጥሒነን በዓለ ማርያም ይብላ! ቀጽል ጥራይ ተሌፎንሲ ዝተረፉ የብላን....

ሕሩይ፦ ወሪዱኒ ዶ ሕሩይ... ኣነ ዶ ብጉዲ ደዊልካ ደሃይ ፍለጥ ኢለካ እየ? ሕደጎ እንዶ እንተ ደሊኻ... ክንደይ ክበጽሖ ዘሎኒ ምርኢት ጉዲፈ'ኳ'የ ዘዕልለካ ዘለኹ... ክንዲ ምስጋና ደዩ?

ድሩይ፦ ማዕረ ግዜ እትብቀሉ ምርኢታት ደዩ ተዳልዩ ዘሎ?

ሕሩይ፦ እንታይ ኢኻ ጋሻ ትኸውን? እቲ ኣውዳድባ'ኳ ከምቲ ብ2008 ዝረኣኻዮ እዩ። መንእሰያት በብዓውደምን ሞያኦምን፡ ፍሉይ ክእለቶምን መሃዝኦምን ብተወዳዳሪ መንፈስ ዘቕርቡሉ መድረኻት ኣሎ። ብዓበይቲ ሰብ ተመኩሮን ዝኽርን ዝወሃብ ሰሚናራት፡ ብመንእሰያት ዝቀርብ መጽናዕታዊ ጽሑፋት፡ ስፖርታውን ባህላውን ንጥፈታት...

ድሩይ፦ እሞ ፍሉይ ነገር የለን ዲኻ ትብለኒ....

ሕሩይ፦ ኣንታ ሓዚ እንዶ! እቲ ኣውዳድባ እዩ ዝመሳሰል እምበር፡ ኣብ ነፍስወከፍ ፈስቲቫል ሓድሽ ፍርያት ስለ ዝመጽእ ፍሉይነት ኣለዎ። ... እቶም ከካብ ዞባኦምን ኣብያተ-ትምህርቶምን ዝመጹ መንእሰያት ካብቲ ዝሓለፈ ፈስቲቫል ብዝሓየለ ተወዳቢዖም እዮም ዝመጹ። ካብ ወጻኢ ዝመጹ መንእሰያት'ውን ከምኡ ንብዙሕነትና ናይ ባዕሎም ሕብሪ ወሲኾም የድምቕዎ።

ድሩይ፦ ዋይ ኣነ ድሩይ ሰበይ ባሕሪ ተሳጊራ ዝመጸቶ ፈስቲቫል እባ ብኸፊይ ሓሊፉኒ...

ሕሩይ፦ ደሓን ደሓን ኣይተስተማስል። ክንደይ ክትሳተፍ ድልየት ዝነበራ ድያ ተሪፉ ዘላ? ምስ ምብዛሕ ክሳተፉ ዝደልዩ ኢጋይሽ ክንደይ ናይ ዕድመ ካርድ ስኢኖም ዝተርፉ'ዉን ኣለዉ። ኣብ ቀጻሊ፡ እንተኾነ ገለ ንምርኢት ወይ ውድድር ዝቐርብ ፍርያት ሒዝካ፡ ተዘየለ ድማ ክትሳተፍ ጥራይ ትመጽእ።

ድሩይ፦ በል ሕራይ ናይ ዕድመ ካርድሲ ቀስ ኢልና ንርእዮ፡ እዛ ናይ ተለፎን ካርድ ከይትጠልመና... ስማዕ! ጽቡቕ ኣሳእል ሰንድ ኢኺ፡ ኣጉዳሲ ዝበልካዮ ፍጻመታት ጽሒፍካ እንተ ትመጽእ'ውን መዕለልን መምሃርን ምኾነና። እቲ ምምናው ስኢንናዮ ዝነበርና ዓጀውጀውካ መለሳ'ኳ ምረኸብናሉ..

ሕሩይ፦ ሕራይ.... ሕራይ ቅሰን ጥራይ ክንደይ ዘቕንእ ኣሳእልን ጽሑፍን ሒዘ ክመጽእ እየ። ጠባይ እንተዘይ ኣማሓዩኸካ ግን ስእሊ ፈስቲቫል ኣይኮነን.... ቻው ከይተባሃልና ኸኣ ካርድኻ ከይትጽንቅቕ፡ እዚ ወደሓንካ።

# ኣሻቡ’ዩ እዚ ሽባብ!?

*ኣማኑኤል በርሀ*

ዝጋርድ ኅቦዱ ኣይነበረን በዚ ጺጋም - መዓስ ደኣ ፈሪሱ? ኅሮሮኻ ቃዕቃዕ እናበለካ ንጣብ ማይ ዘይርከቦ ኣጻምእዱኽ ኣይነበረን በዚ የማን - መዓስ ደኣ ፈልፈሉ? ዓጋቲ ሩባዱ ኣይነበረን ኣብ’ዚ ማዕዶስ - መዓስ ደኣ ብድልድል ክስገር ተጀሚሩ? ኣሻቡ’ዩ እዚ ኹሉ ኾይኑ? እዚ ግዜ ድዩ ዘገም ክብል ጀሚሩ ወይሲ ኪኖ ግዜ ኅይዮም’ዮም ዕጽፊ እናዘለሉ? ኣንታ. . . ዘንጊዐ’የ መስለኒ፡ “ኣሻቡ?” ኢልካዱ ይሕተት’ዩ ሽባብ ከሎ። “መን ደኣ ዓመሞ?” ይበሃል ድዩ ሽባብ ሒዝካ። ሽባብ ብሽባቡ - ምስ ስራሕን ተጋሃዲ ሕልምን ሃሙ ቀልቡ። ሽባብ ብሽባቡ፡ ኩለንትንኡ ዝልግስ ንሪሙ። ሽባብ ብሽባቡ’ው፡ ክምህ ዘይብል ጥዒሙ ሓሲሙ። ሽባብ ብሽባቡ፡ ብግዝያዊ ዕንቅፋታትን ብደጋዊ ረቛሒታትን ዘይጽሎ መስመሩ።

ዝዓመምናዮ እንተሃልዩ’ኳ ውዕሎ ሽባብ’ዩ። “ብርግጽ ክንገብሮ ንኽእል ኢና” ኢልና እንተኣማመን’ኳ ሽባብ ሒዝና ኢና። ናይ ነዊሕን ሰፊሕን ንድፍናስ ኣብ ዝባን ሽባብ’ንደኣሉ። ሕልሚ ጽባሕናስ ብእኡ’ንደኣሉ ክገሃድ። ዓሚቍ ፍቕርን ረዚን ክብርን ሂቡ ዝዓዪ መንእሰይ ሒዝካ እንታይከ ዘይስገር። እቲ ዘዕበዮ ሃብታም ተሞኩሮ፡ ምሂርዎ’ንድዩ ንኹሉ ከምዝኽእሎ።

ኣቤት’ባ እቲ ናህሩ፡ ኣቤት’ባ እቲ ናይ ምትዕጽጻፍ ምስጢሩ! ኣቤት’ው፡ ኣሻቡ’ዩ ክጫኾር ጸኒሑ፡ ዓይኒ ኣባይ ክደፍን ነታ ኣፍራዛኡ ሻንብቆ ብረት ዝገጥመላ። ኣቤ. . .ት! ኣሻቡ’ዩ ኣይሂ ጠያይቲ ዘፍ ምስ በለ ነታ ታንኩ ማሕረሻ ትራክተር ዝገበረላ። ኣሻቡ’ዩ ነቲ እሳት ኣብሪዱ፡ ስርናይን ክርዳድን ፈላልዩ ምህርቱ ዝሓፍሶ። ኣሻቡ’ዩ ንኹሉ፡ ኣብ ኩሉ ዓሚሙ ምስ ኩሉ ዝነብር ተላፊኑ - ተዓዊቱላ’ዛ ዓድና - ባሪኹ ፈጢሩላ!

ግልጽ’ንዱ ንበል ንትማሊ ገጽና። ክንደይ እሳታዊ ዝናብ ድዩ ብብልሕን ትብዓትን’ዚ መንእሰይ ተሰጊሩ። ግልጽ ንበል’ወ ንትማሊ ገጽና - ክንደይ ጊያጽ ኅቦ ድዩ ናብ ቀጠልያ ተቐይሩ። ህበይ ዘይትድይቦ ኣጻድፍዱ ኣይኮነን መካይን ሽኾርተት ዝብላሉ ዘለዋ። እዚ መንእሰይ ኣብ ከውሕን ቋቍራን እናኣተወ፡ ንስለ’ዛ ዓዲ ክብል መዓስዱ ኣዕሪፉ’ዩ። ዕረፍቱስ፡ ብዕምቈት ዕማማቱን ዓወታቱን ደኣ’ምበር፡ ዕረፍቲ’ዚ ኣካላዊ ዕረፍትስ ሓሲብዎ’ኳ ኣይፈልጥን።

ምእንቲ ከይዛነ፡ ዝዓጸዱ ገዲፉ ዝተረፎ እናርኣየ፡ ምእንቲ ከይግራህ፡ ኪኖ ብኣእዛኑ ብልቡ እናሰምዐ፡ ምእንቲ ከይዕሾ ናብ ኩሉ ማእዝን ኣዚሩ እናጠመተ፡ ምእንቲ’ዛ ሪም ነብሱ እናቐጽዐ፡ ምእንቲ ድልየታትና ንድልየታቱ ዕሽሽ እናበለ፡ ምእንቲ፡ ምእንቲ፡ ምእንቲ ክብል፡ ሓንሳብ’ውን



ትኹን ምእንቲ ነብሰይ ከይበለ፡ እንሆ በታ መስመር ትማሊኡ፡ ብናይ ትማሊ ጽንዓትን ብናይ ጽባሕ ተስፋን ይምርሽ'ዩ ዘሎ።

ንጂኦግራፊያዊ ክዉንነት ዕሽሽ ኢሉ፡ ጸሓይ እናኸትዓርብ ናቱ ጸሓይ እናፈጠረ፡ ንመዓልቲ ክሳብ ሰለስተ ርብዒ ካብ ሰዓታታ ይሰርሓሉ'ሎ። ኣዳም ወዲ ኣዳምዶ ደኣ ምሉእ መዓልቲ ኣብ ከቢድ ዕዮ ውዒሉ፡ ክንዲ መዓልትታት ሓንቲ ሰሙን ዘይኣኽላ ሰዓታት ጎቦ ኾይኑ፡ ወጋሕታ ኣብ ስራሕ ይጽመድ'ዩ!? ሓንሳብ ምስ ክራማት ክቀዳደም፡ ሓንሳብ ካብ ክራማት ተቐቢሉ ወቕቱ ዘይሓልፍ ናቱ ዓመታዊ ክረምቲ ክፈጥር፡ ሓንሳብ ምስ ማዕበላት ባሕሪ ክላተም፡ "ቀም፡ ሰለም፡ ፍግም" ዝብሉ ቃላት ከምዘይምልከትዎ ኮይኖም።

ኤርትራዊ መንእሰይ'ኳ እታ ካብ ማህጸና ዘውጽኣቶ ኣደ ጥራይ ኣይኮነትን ኣዲኡ። ኣብ ዝኸደ ከይዱ፡ እታ ኣብ ጎድኑ ዘላ ኤርትራዊት ኣደ ኣዲኡ'ያ። ንሳ ከም ውላዳ ናይ ኢዳ ነጊፋ ክትዕንግሎ ትጓየ፡ ንሱ ድማ ኩሉ'ቲ ኣደ ካብ ውሉዳ እትጽበዮ ከማልኣላ ዳም-ዳም ይብል። ኣየነይቲ ኤርትራዊት ኣደ እያ'ሞ፡ ወዳ ካብ ከባቢኣ ፍልይ ስለ ዝበለ፡ ካልእ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ ጎድና እናሃለወ ጻዕሪ ውላድ ክጎድላ። ኣየናይ መንእሰይ ኢዩ'ኸ ካብ ገጽ ኣዲኡ ፍልይ ስለዝበለ ማይ ዘቐብሎ ክስእን። ኣሽሓት ኣዴታት ንሓደ መንእሰይ፡ ኣሽሓት ውላድ ንሓንቲ ኣደ!

ኣበይ ርኢኹም ትፈልጡ፡ ክረምቲ እንተጠለመ ዕርፉ ዘይስንዱ፡ ምንቅዕራር ገዲፉ ናብ ዝፈጠሮ ክረምቱ ዘማዕዱ? መን ርኢኹምከ ንፋስ ጸጥ ኢሉ እንከሎ ኣብዕሩ ዘይፈትሕ፡ መኼዳኡ ከየቋረጸ ሻማ ሻማ ኢሉ ኡፍ ኢሉ ዝምስእ? ኣብ ጎድንኹም ኣሎ ኤርትራዊ ሽባብ ኣስተብህልሉ። ክረምቲ ደንጕዩን ጠሊሙን ኢሉ እንተዝሰናበድዶ ለሚዑ እዚ ኹሉ! እምበርከ ኣእዳዉ ኣኪቡ ጸጥ ምስ በለ ኩሉ፡ ብዘይካ ደሃዩ ደሃይ መንዶ ኔሩ'ዩ። ኣብ'ቲ ሰልሚ'ወ ንኹሉ ዝሸከል፡ ብዘይካ ሸኾና ኤርትራዊ ሽባብ መሓውር መን ኔሩ ድዩ ዝዘልል።

ኤርትራዊ ሽባብ፡ ኣላሽ እንተዝፈልጣ

# ወግዒ ሲራክን ሳሚን

**ሲራክ**
'ሃይ' ብጻይ ካበይ ኢኻ
ናብ ሳዋ ክትብገስ ከለኻ
ከምዚ ምኳኑ ፈሊጥካዶ ኔርካ
ኣነስ ጸሊኣዮ ዝገርመካ
ማይ ዝስተ ከም ድላይካ ኣይኮነን
መግቢ'ውን 'ሴፍ' ስለ ዘይኮነ ኣይፈተኹምን
ስቓጥላ ተመሲሐ ካብ ላንደን ዘምጻእክወን
'ብሊብ ሚ' ከምዚ ምኳኑ እፈልጥ ኣይምስ መጻእኩን

**ሳሚ**
ካብ ደኒማርክ እየ ሳሚ እበሃል
ሲራክ ወዲ እንግሊዝ እዚ ሳዋ እኳ'ዩ
ቦታቶም ጀጋኑ ፍጹም ዘይህከዩ
ኣብ'ዚ ቦታ ብማይ ብመግቢ ምዝራብ ዳርጋ ነውሪ'ዩ
ኣብዚ ዝተዓለሙ ኣብዚ ዝፈረዩ
ምስ ጽምኦም ኣብ ሃሩር ማእቶት ወፈሮም ይዓዩ
ብጥሙዮም ኣብ ኰናት ጸላኢ የጓይዩ
በጃኻ ከይተጽርፈና እዚ ዝበልካዮ ዒብ እዩ

**ሲራክ**
ስምዓኒ ሳሚ ወዲ ደኒማርክ፡ ኣይተረዳእካንን
ኣነ ጀጋኑ ኣይኮኑን ኣይበልኩን
ግና ንሳቶም ጠሚዮም ጸሚኦም ኢለ ብዘይከውን
ኣነ ከምኡ ክገብር ክሓምም ኣይኮንኩን
ኣኬ! ዝበልካኒ ሰሚዐካ ጽቡቕ እንቋዕ ከምኡ ገበሩ
ግና እዞም ወደብቲ ፈስቲቫል ስለምንታይ ጽቡቕ ዘይገብሩ
ማኪና ክትድይብ፡ ክትበልዕ፡ 'ኤቭሪቲንግ' ብመስርዕ
ሽዑ ድማ ተኣኪብካ ኩላትካ ኣብ ዓቢ ገዛ ትበልዕ
እቲ ገዛ ኮፍ መበሊኡ መዓኮርካ ዝበልዕ
'ቬንቲለሽን' የብሉን ብሃሩር ነፍስኻ ዘጽልእ!

**ሳሚ**
ሲራክ ኑብሲ ላንደንኪ ክሳብ ትምለሲ ቅሩብ ተዓገሲ
ኣነ ከማኻ ካብ 'ይሩፕ' መጺአ፡ ክኢለዮ ኣለኹ ክሳብ ሕጂሲ
ኑቲ ምቆት መሸረፈት ተጠቒም፡ ሾግዮሞ ከኣ ግበር መቓምጦኻ መለስለሲ
እምበር ብሓባር ምብላዕ፡ ብሓባር ምንባር፡ ብሓባር ምጽዓርሲ
መርኣያ ሓልዮት፡ ምክብባርን ሓድነትን'ዩ ኣብ ሳዋሲ
ተረዳኣና በጃኻ ኣንታ ሲሩ፡
ንመልሓስካ ቀይዲ፡ ንሓሳብካ መኣረምታ ግበረሉ
መንእሰያትና ኣብ ሳዋ ከርሶም ዘይኮነስ ኣእምሮኦም'ዮም ዝዕንግሉ

**ሲራክ**
ሳሚ ሓወይ 'ኣም ሃፒ' ጽቡቕ ገበሩ
ኣእምሮ ምዕንጋል'ዩ ዓለም ቁም ነገሩ
እምበር ብልዒ እንታይ ይዓብስ ዝጠፍእ በሪሩ
ግና እቲ መደቀሲ ምቹእ ኣይኮነን 'ፕራይቬሲ' ዘይብሉ
እቲ ዓራት ከይትጸድፍ የፍርሕ ቅሩብ ጽብብ ኢሉ
እዚ ሻወር'ሞ ስቕ ይሓይሽ እንታይ ክዛረበሉ

**ሳሚ**
ብጻይ ሲራክ በጃኻ መንቅብ ጥራይ ኣይትድለ
ዝተርፍ ነገር ከም ዘሎ ይፈልጥ'የ ኣነ
ሰሚዐኻ ዲኻ ቀደም ሳዋ ዓጌፉ ከም ዝነበረ
ኣብ ዳሳት ጀሚሮሞ ማይ እንዳ ሃረመ ካምሲን እንዳ ገበረ

ዞግ በሃሊ እንተዝኸውን፡ ትማሊ ኢዱ ምሃበ ጽልግልግ እንክብል። ዝዛነ እንተዝኸውን ብንእሽቶ ዓውት፡ ጉዕዞ መቋረጺ ኣብ ፈለማ ዓመት። ወሓዚ ማይ ኑሓሰ 'ጽሩይ'ዩ' እንተበልዎ፡ ብኣእምሮኡ'ዩ ዝርኢ ኣዒንቱ ከየጋግይዎ። ህልም ዝበለ ጸልማት ብሰንደልደል ዝስገር፡ ንሱ ግን ይዘልል ኔሩ። ሽባብ ትማሊ'ኳ ክንዲ ዕጽፍታት ሚዛኑ ዝኸውን ኣጉናድ ሰፍሲፉ፡ ኣብ ሓደ ለይቲ ክንዲ ዕምሩ ኪሎ ሜተራት ተጓዒዙ፡ ኪኖ ቁመቱ ጎዳጉዲ ፍሒሩ፡ ልዕሊ ፍቓድ ዕድሚኡ ተበላሒቱ'ዩ ዓውቱ ጨቢጡ። ሕጂ ደኣ'ሞ ኩሉ በርሃውሃው ምስ በለ፡ መንእሰይ ሎሚ ሓሞት ከየጉደለ፡ ነገር ንእስነት ከየውደልደለ፡ ከዐርፍ ከይበለ፡ ጥዑም እናርኣየ ዘየህርፎ፡ ርግጽ'ምበር ንዝመጽእ ብጥበብ ከምዝሓልፎ - ኤርትራዊ ሽባብ!!!

ነዚ ኣፍርዩ ብጽንዓትን ሓቦን ሳላ ዝተጻዕረ
ሳዋ ጥራይ ዘይኮነስ ሃገር ምሉእ'ዩ ዝቀየረ
ጌና'ውን ይቕጽል ኣሎ፡ ከይሰከየ ከየማረረ
ግደና ነበርክት ሓሳብ ኩላትና እንተስመረ

**ሲራክ**
ኣንታ ሳሚ ከመይ ዲኻ ሓሲብካኒ
ካን ዘይሰቆሮ ኣብዲ ዲኻ ጌርካኒ
ኣመል'ዩ ኣዛሪቡኒ። ዝለመድክዎ ጎዲሉኒ
እምበር ሃገር ዝሓለፈቶን ዘላቶን ዶ ጠፊኡኒ
እምበር ገለ ኣውዳድባ'ኳ 'ኢምፕረስ' ከማን ገይሩኒ
ብዙሓት ብጾት ተላሊየ። እንቋዕ ኣይሓለፈኒ
ዓመት-ዓመት ክመላለስ'የ መብጽዓ ይኹነኒ
ጥራይ'ዚ ብገርህይ ዝበልኩኻ ሰብ ከይሰምዕ ስተረኒ

**ሳሚ**
ኣየ ሲራክ ሓውና፡ ካን እምበር ተሰኪፍካ
ኩሉ ዝበልካዮ ሓቅኻ'ኳ ኔርካ
ጌና ከም ዘለና ብዓይንኻ ካብ ረኣኻ
ሃገር ክትማዕብል ንበል ኢደይ ኢድካ
ምስ ዞም ነፍሶም ዘይበቁ ምዕታት ኣሕዋትካ
ዝካኣለካ ምብርካት'ዩ ዝጥለብ ካባይ ካባኻ።



# ብርሃን ዝወልዑ ጐደናታት

ኣብ ሓንቲ ኣብ ጐደና ሓርነት እትርከብ መዘናግዒ ቦታ ከለኹ፡ ሃንደበት በዚ መጸ ዘይበልክዎ ዝኽሪ ክወረኒ ጀመረ። ምሳኻ ዝዓብኹ፡ ዓቢ ሕሉፍ ፍጻሜ ዝሓዘለን ተዘክሮ ኣብ መዓሙቕ ዝኽሪ-ሓሳባት'ዩ ዘጥሕለካ። ሎሚ ድሕሪ 21 ዓመታት ናይ ሓርነት፡ መብዛሕትኦም እቶም ነዚ ጐደና ኣደልዲሎም ዝረግጽዎ ዘለዉ መንእሰያት እዮም። ቅድሚኦም ዝነበሩ ኣቦታቶም፡ ኣብ ዕድመ ንእስነቶም፡ ኣብዚ ጐደና'ዚ እንታይ ርእዮም ይኾኑ? ኢልካ ከቢድ ኣርእስቲ ኩተልዕል ትድረኽ።

እቶም ትማሊ፡ 'ኣስመራይ፡ ኣስመራይ ትሰምዒዶ ኣለኺ፡ ሎሚ ኣብ ማዕዶ ጽባሕ ምሳኺ' ዝዘመሩን ዝዘመራን ንጐደና ሓርነት ከመይ ይገልጽዋ ይኾኑ? ድሕሪት ተመሊሶም፡ ነቲ ኣብ ኣኽራናት ሳሕል ዝነበሩሉ ናይ ምርብራብ እዋን፡ ሎሚ ኣብ ጐደና ሓርነት ኮይኖም እንታይ ይስምዖም ይኸውን? እቶም ትማሊ በዚ ጐደና'ዚ ከይሓልፉ ፍጹም'ውን ከይርእይዎ ዝተኸልከሉ ኣቦታት-ኣዴታት ብዓቢኡ ኸኣ መንእሰያት፡ ሎሚ እንታይ ይስምዖም ይኸውን? እቶም ትማሊ ነዚ ጐደና'ዚ ጥፍኣቶም ዝኣወጀ ካርኒቫል መዳፍዕን ሰራዊትን ክዕንድረሉ ዝመስከሩስ ሎሚ ዝኽሮም ከመይ ይመስል? እቶም ኣብ ፈቐዶ ሃገራት ስደት ብናፍቖት ሃገሮምን ህዝቦምን ዘይምሱል ዝመሰሉ፡ ሎሚ ጐደና ሓርነት ንዕኦም እንታይ እዩ? ወዘተ ወዘተ. ዝብሉ ሕቶታት ኩተልዕል ዝድርኽካ ብዙሕ ምኽንያት ኣሎ። ብተመሳሳሊ ድማ፡ እቶም ነዚ ጐደና'ዚ ምስ በርሀ ዝረኣይዎ'ሞ ኣብ ወራራት መኸተ በጃ ዝሓለፉ ግንሽላት፡ ኣብታ ዕለተ-መስዋእቶም (መስዋእቲ ድሕረ-ናጽነት) ነዚ ጐደና ሓርነት ከመይ ተፋንዮሞ ይኾኑ? ኢልካ'ውን ትሓስብ። ሽዑ፡ ህይወቶም ዝኸፈሉሉን ህይወት ብምኽፋል ዝተፋነውዎን ጀጋኑ፡ ነቶም ናይ ሎሚን ናይ መጻኢን መዘኑኦም ዘረኩበዎ ድሙቕ ጐደና ሓርነት ትርኢ። ሽዑ፡ ብብዝሒ መንእሰያት በቲ ጐደና ይሓልፉ'ሞ፡ ብስእልታት ኣእምሮኻ፡ ኣብዚ ዕድሚኦም ንዝነበሩ መዛኑኦምን ዝነበርዎ ህይወትን ኩተመሳስል ትግደድ። ኣብዚ ጐደና ክንደይ ዝኣክል ዝኽርታት ይህሉ? ኢልካ ሓሲብካ ክትፈልጦ እንተትኽእል ዝኽሪ-ሓሳባት ክንደይ ምመቀረ። ኣብ መንገ- ትማሊን ሎምን ንዘሎ ፍልልይ፡ ጐደና ሓርነት ሰፊሕ መወከሲ ሰነድ እዩ።

እቲ ፍልልይ ሰማይን መሬትን'ዩ። እቲ መሰረታዊ፡ ናይ ሎሚ መንእሰያት ኣብ ጐደና ሓርነት'ዮም ዘለዉ። ዝሓለፉ ወለዶታት ከኣ ኣብ ስንጭሮታት ምድላይ ሓርነት፤ ካብኡ ናብኡ ድማ ኢያታቶም ኣብ መኸተ ልኡላውነት። ኣብቲ ኣቦታቶም፡ ኣዴታቶም፡ ኣሕዋቶም፡ ኢያታቶም፡ መትዓብቶም፡... ዋጋ ዝኸፈሉሉ ጐደና። ኣብቲ ንምዕቃቡ'ውን ባዕላቶም ዋጋ ዝኸፈሉሉ ጐደና'ዮም ዘለዉ። እቲ ኣራግጻኦም ሰለማዊ፡ እቲ ገጻቶም ፍሕሹው ኰይኑ ምስ ረኣኻዮ፡ ነቲ ጐደና ከቢድ ዋጋ



ንእውደካ ኢና ዘይኮነስ፡ ጌና ሕተተና ዝብሉ ይመስሉ። “ዋጋ ሓርነት ከቢድ ምዃኑ ልዕሊ ኤርትራውያን ክምስክር ዝኽእል ሰብ የለን፡” ኢሎኒ ድሒሩ ዝተጸንበረኒ ብጻየይ። ኣይመለስክሉን፡ ናብ’ቲ ጉደና ብኣንክሮ ክዕዘብ ጥራይ ዓዲመዮ።

ቅንያቱ ቅንያት ናጽነት ስለዝነበረ፡ ጉደና ሓርነት መሊሱ’ዩ ሓርነቱ ኾሉዑ ነይሩ። “መስዋእቲ ዋጋ ናይ ሓርነት’ዩ ኣብ ቃልሲ...” እታ ናይ ሰውራ ዜማ ሽዑ ትዝየም ዝነበረት ኮይኑ ተሰምዓኒ። ምኽንያቱ፡ ንኹሎም እቶም ሰባት ኣማዕዲ’ኻ፡ ውሽጦም ከይፈለጥካ፡ ሓደን ልዕሊኡን ካብ ዓጽመ-ደሞም ንድምቀት’ዚ ጉደና ከም ዝኸፈሉ ስለዝርድኣካ። ጌና’ውን ንሳቶም ንርዝኑቱ ዋጋ ይኸፍሉ ኣለዉ። እቲ ከቢድ ዋጋ ትኸፍለሉ ኸኣ’ዩ ከቢሩ ዝነብር።

“ስማዕ እንዶ፡ ክንድ’ዚ ዝኣክል ሰብ ኣብ ጉደናታት ተኣኪቡ፡ ብዘይ ባእሲ፡ ስርቂ፡ ረበሻ፡...ክርኢ ኣይተጸበኹን፡” ዓሚ፡ ኣብ’ቲ ድሙቕ ጽምብል ናጽነት፡ ሓንቲ ካብ ደገ ዝመጸት በጻሒት ዝበለትኒ ዘኪረ። ሽዑ፡ እታ ዕለትን እቶም ሰባትን ንኸደምቑ’ዮም ዝቃለሱ ኢሊያ። እዚ ጉደና ዝሓለፎ ናይ ግዝኣት ጸልማት እዋን ብሓርነት’ዩ ተደቢሱ። ኤርትራዊ ሓርነት ድማ ፍቕርን ስኢትን’ዩ መሰረቱ። ኣቦታትኪ፡ ኢጣልያዊት ብምዃና፡ ነቦታትና፡ ኣብ ግዝኣ መሬቶም፡ በዚ ጉደና’ዚ ክሓልፉ ኣየፍቅዱሎምን ነይሮም። እንግሊዝ፡ ነዚ ጉደና’ዚ ናይ ምክፍፋል ጉደና ክገብሮ ሃቂኑ፤ ናይቲኣም ድሕሪኡ ዝመጹ ግዝኣቲ’ሞ ግደፍዮ፤ ቋንቋኡ ጥራሽ ኣጥፊኣም ብናታቶም ከጠምቕዎ’ዮም ፈቲኖም፡ ብኣፈ-መዝ ገይሮም ሓርነቱ ቀንጢጦሞ። ድሕሪ’ዚ ኹሉ እዩ ነዚ ሕጂ ዘለዎ ክመስል ዝኸኣለ። እዚ ትርእይዮ ዘለኺ ህዝቢ፡ ነዞም ኩሎም ግዝኣትን ውዲታቶምን ክስዕር ዝኸእል ሓይሊ ህዝባዊ ግንባር ፈጢሩ። ስለዚ፡ እዚ ጉደና’ዚ ጉደና ሓርነት’ዩ። እዞም ትርእዮም ዘለኺ ሰባት ከኣ ነዚ ሓርነት’ዚ ዝፈጠሩን ዋጋ ዝኸፈሉን እዮም። ስለዚስ ወኖምን ፍቕሪ ሃገሮምን ኣብ ደሞም ዝሰረጸ ስለዝኾነ፡ ኣብ’ዚ ጉደና’ዚ ምስ ተኣኻኸቡ ወኖም ወኒ ሓርነት’ዩ።...” ምስ’ታ በጻሒት ብዙሕ ኣዕሊልና።

እቲ ኣብ ደምና ዘሎ ሓርነት፡ እቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዝተፈላለዩ መድረኻት፡ መስዋእቲ ዝኸፈለሉ ሓርነት’ዩ። ሎሚ፡ ኣብ ዝኾነ ኢጋጣሚ ኩተዕልል ከለኻ ሓርነትን ዋጋ ሓርነትን ጉሲኻ ክትዛረብ ኣይትኽእልን ኢኻ። ምኽንያቱ፡ ሓራ ንኽትከውን ዝተኸፍለን ዝኸፈል ዘሎን ዋጋ ኣመና ከቢድ ስለዝኾነ።

ምስ’ቲ ብጻየይ ከይተዛራረብና ነዊሕ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ክልተ ብዊልቸር ዝኸዱ ሰባት ሕልፍ ስለዝበሉና ተጠማመትና። “እዚ ጉደና እዝስ፡ ነዚኦም ሰባት እዚኦም እንታይ ማለት’ዩ?” ብምስትንታን ሓተተኒ። ቀሊል መልሲ ክረኽበሉ ኣይክእልን። ግን፡ “ጉደና ሓርነት” ኢለዮ ብጥቕልሉ፡ ካብ ሓርነት ዝምቅር ቃል ስለዘየለ። ምናልባት ንሳቶም’ውን ብዓይኒ ናይ’ቶም ንፉይ ሓመድ ጥራይ ፈይ ኣቢሎም ብዝኸረ-ሰማእታት ዝቐበርዎም መዛኑኦም’ዮም ዝርእይዎ። እቲ ጉብዝናኦም፡ ሽዊት ዕድሜኦም፡ ሃገራዊ ፍቕሮም፡ ተወፋይነቶም፡ ባህጊታቶም ... እናተራእዮም ስንክልና ከም ዘለዎም ክዝክሩ ኣይክእሉን። ብፍላይ ድማ ኣብ’ዚ ጉደና’ዚ ኮይኖም።

“ግዜ ደኣ ኣይሓገዘን እምበር (መስዋእቲ ተደራሪቡ) በዚ ጉደና’ዚ እናኾሓልፉ ነዚ ሓፋሽ ምርኣይሲ ከመይ ባህ መበሎም” ደጊሙ ኣስተንተነ።

“ሎሚ ደቂ ናጽነት ዕድመ ትምህርትን ዕድመ ሓላፍነትን በጺሖም’ዮም። መብዛሕትኦም’ዞም ኣብ ኣብያተ-ትምህርትን መሰልጠኒ ማእከላትን፡ ኣብ ኩሉ ዓውዲታትን ዘለዉ መንእሰያት ናይ ናጽነት ዕድመ’ዩ ዘለዎም። ዝዓበየ ሓላፍነት መጻኢ ተሰኪሞም ዘሰጋግርዎ’ውን ንሳቶም’ዮም። በዚ ጉደና’ዚ ክሓልፉ ከለዉስ እንታይ ይስምዖም ይኸውን?” ሕቶ ምሕታት ዝኣመሉ ብጻየይ ወስ ኣበለለይ። ሕጂ’ውን ቀሊል መልሲ ኣይረኸብኩን። ከም ኣመለይ፡ “ሓርነት’ዩ ዝስምዖም፡” ኢለዮ። ኣብዚ ዕድመ ናቶም ዝነበሩ፡ ክመሃሩ፡ ክስልጥኑ፡ ክነብሩ፡ ክሰርሑ፡ ክወልዱ፡ ከፍቅሩን ክፍቀሩን ዝግብኦም፡ ባህጊታቶም ንጉደና ሓርነት’ዮም ኣወፍዮሞ ንሳቶም’ውን ከምኡ። እዝስ እንታይ ማለት ኮን ይኸውን?”

“በየን ደኣኸ ጸኒሕካ?” ኢለዮ ካብቲ ዝተበሃሃልናዮ ቁሩብ ደንገዩ ስለዝመጸ።

“በዞም ብርሃን ዝወልዑ ናይ ኤርትራ ጉደናታት።”

ኤሃብ ግርማይ



# ፌስቲቫል፣ መንእሰይን ሃገራዊ መንነትን

ዳንኤል ሰመረ

ሓያል መንነት፡ ሓድነትን ሓባራዊ ራእይን፡ ኣብዛ ዘለናያ ዓለም ንዓውት ሓንቲ ሃገር ዘገድሱ ረቛሒታትየም። ህላወ ወይ ዘይህላወ እዞም ረቛሒታት ሓደ ካብቶም ወሰንቲ ምኽንያታት ፍልልይ ሃገራት ኣብ ምዕባለ፡ ውሕስነትን ዓቕሚ ጽልዋን ኮይኑ ይርከብ ኣሎ። እንተኾነ ሃገራት ነዞም ብልጫታት ክውንናን ከይውንናን፡ ናቱ ታሪኻዊ መግለጺ ክህልዎ ይኽእል። ንኣብነት ኣብ ብዙሓት ኣርዑት መግዛእቲ ዘርኣኻኸበለን ሃገራት ምዕባለ እዞም ረቛሒታት ኣብ ትሑት ደረጃ ዝርከብ ብምኳኑ፡ ንልምዓታዊ ምዕባለአን ዕንቅፋት ካብ ምኳን ሓሊፉ ምኽንያት ግርጭታትን ሕንፍሽፍሽን ክኾውንጸኒሑ'ሎ። ሓደ ምኽንያት ናይዚ ኩነት ከኣ ባህሪያዊ ምዕባለ መንነትን ሃገራውነትን ኣብዘን ሃገራት ብምትእትታው መግዛእቲ ተቖጽዩ ምንባሩ'ዩ። ድሕሪ ናጽነትውን እዘን ሃገራት ሓያል መንነት ከማዕብላ ኣይከኣላን። ከምውጽኢቱ ኸኣ ግዳይ ድሕረት ኮይነን ኣለዋ።

ሽሕ'ኳ ኣመሰራርታአን ዝመሳሰል ይኹንምበር፡ ከም በዓል ኤርትራ ዘኣመሰላ ሃገራት ካብዚ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሱ ዘሎ ቀመር ከም ፍሉይ ኣብነት ክጥቀሳ ይኽእላ። ብዙሓት ሰባት ነዚ ፍሉይነት ኣብ ንዊሕ ዝጸንሐ ተሞክሮ ሓባራዊ ሰላማዊ ንብረት እቲ ህዝቢ ምኳኑ ይዛረቡ። ብዓቢኡ ግን ተሞክሮ ብረታዊ ቃልሲ ኣብ ምህናጽ ሓባራዊ ራእይ ዝነበሮ ቀላሲ ተራ ከም ምኽንያት ይገልጹ። ድሕሪ ናጽነትውን እንተኾነ ተሞክሮ ብረታዊ ቃልስና፡ ከም ሓባራዊ ታሪኹሓበን ህዝብና፡ ዓንዲ ሃገራዊ መንነትና ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ። ኣብ ብዙሓት ሃገራት ከም ዝተራእየ፡ ሙብዝሕትኡ ግዜ ድሕሪ ናጽነት ዝቀላቀሉ ትጽቢታት ዝደረኾም ናይ ኣረኣእያ ፍልልያት፡ ኣብ ምህናጽ ሃገር ብፍላይ ከኣ ምህናጽ ሓያል መንነት ዝፈጥርዎ ብድሆታት ቀሊል ኣይኮነን። ምኽንያቱ መንነት ዘይጭበጥ ኣምርን ምስ ተሞክሮ ቅርጹ ክቕይር ዝኽእልን ስለዝኾነ እዩ። ክንድዝኾነ ድሕሪ ናጽነት እዚ ዕማም ቀጻሊ ስራሕን ኣደነቦን ዝጠልብ ነገር ኮይኑ'ሎ። ኣብዚ መዳይዚ ኸኣ ክዕመሙ ዝኽእሉ ነገራት ብዙሓትን ሰፋሕትንዮም።

ኣብዚ ዓቢ ዕማም እዚ ፌስቲቫላትና ክጻወትዎ ዝኽእሉ ተራ ቀሊል ኣይኮነን። እቶም ሕብራዊ ባህላዊ ጸወታታት፡ ዝተፈላለዩ ፈጠራዊ ምህዞታትን ምርኢት ፍሉይ ክእለትን፡ ስሉጥበባዊን ናይ መዘናግዒ መደባትን መተኣኻኸቢ ምኽንያት ካብ ምኳን ዝሰግር ኣገዳስነትን ትርጉምን ዝሓዙዮም። ከም ዝፍለጥ ኣብ ግዜ ሰውራ ፌስቲቫላትና ጉዳያት ሃገር ብዕምቆት ዝዘተየሉን ቅሩብነት ንሓርነታዊ ቃልሲ ዝድረዓሉን ባይታ ኮይኖም ኣገልጊሎምዮም። ዘይከም ብዙሓት ሃገራት፡ ኤርትራ ከም ሃገር ናይ ምቋም መሰል ምስ ተጎናጸፈት እዩ ፌስቲቫል ነዚ ሕልሚ ሃገር ንምዕቃብ ዝተበገሰ። ካብ ኣቢጋግስኡ እምበኣር ፌስቲቫል፡ ሃገር ናይ ምኳን ሓሳብን ድሌትን ዝደንፍዓሉ፡ ሙብጽዓን ንቅሉዕ ዕላማን ብቀጻሊ ነሒደሰሉ፡ ኣብርክቶና ዝውደበሉን ዝቕለሰሉን፡ ፋሕ ዝበለ ህዝብና ተኣኻኺቡ ሓድነቱ ዘትርረሉን፡ ባይታ ንምፍጣርዩ ተጀሚሩ። ኣብዚ መስርሕ፡ ኤርትራዊ መንነት ኣብ ወጻኢ'ውን እንተኾነ ከም ዝዕንብብን ዝዓብን ክግበር ተኻኢሉ'ዩ። ብዚ መዳዩ፡ መስርሕ ምዕባለ መንነት ኣብ ውሽጢ ሃገር ይኹን ኣብ ወጻኢ ክፍጸም ከም ዝኽእል ብተግባር ኣርእዩ እዩ። ብመገዲ እዚ ኣገልግሎቱ ከኣ ሓደ ኣወሃሃዲ ሓይሊ ኣብ ጊዜ ሰውራ ንምኳን በቒዑ። ድሕሪ ናጽነት ኣገዳስነት ፌስቲቫላትና ከይሃሰሰ፡ ኣብ ምዕቃብን ምድንፋዕን መንነትን፡ ነዚ ክሳዕ ዝኽእል ንቕሓት ኣብ ምፍጣርን ዝነበሮን ዘለዎን ተራ ብጭብጥ ውጽኢቱ ተራእዩ እዩ።

ብዛዕባ ባህሊ፡ ታሪኽን ህሉው ብድሆታትን ዝህሉ ሓባራዊ መረዳእታ ኣብ ጉዳይ መንነት ወሳኒ ተራ ኣለዎ። እንተኾነ ግን ሙብዝሕትኡ ግዜ መንእሰያት ብዛዕባ ሃገርና ዘለና ኣፍልጦ ካብ ዘንበብናዮ ወይ ዝተማሃርናዮ ብምኳኑ ብዙሕ ከም ዝኸድ'ለና ዘዞርብ ኣይኮነን። ኩሉ ብኽልሰ-ሓሳብ ንፈልጦ ግን ብተግባር ምስ ዘይነሰንዮ ምሉእነት ክህልዎ ኣይኽእልን። በዚ ሸነኹ ክረአ ከሎ ፌስቲቫላትና ንብዙሕነትናን፡ ንባህልን ልምድን ህዝብና፡ ብጥርኑፍን ቅርጡውን ኣገባብ ኣብ ሓደ ቦታ ህያውነት ዘልብስ ባይታ ብምፍጣር፡ ንፍልጠትና ምሉእነት ይህብ። ንመንእሰያት ንኣብዮም ምስ ደቂ ሃገሮም ከላልይዋን ከተኣሳስርዋን ዘኽእሉ ብምኳኖም ብቐሊሉ ክጥመት ዘይግባእ ንቕሓት ዝፈጥሩዮም። እዚ ምሉእ ፍልጠት ንንቕሓት ናብ ነገራዊ ሓይሊ ንምቕያር ኣገዳሲ ባእታ ዝቕርብ እዩ። በዚ መገዲ ኸኣ ፌስቲቫላትና ንሃገራዊ መንነት መንእሰያትና የደንፍዑ።

ሓደ ካብቶም ኣገደስቲ ክፋል ምርኢት ፌስቲቫል፡ ብዛዕባ ዝተፈላለዩ ሃገራዊ ልምዓታዊ ፕሮጀክትታት ዘላሊ መደብ እዩ። እዚ መደብ ኣብ ሃገርና ክሳብ ሕጂ ተሳሊጦም ዘለዉን ኣብ ምስላጥ ዝርከቡን ልምዓታዊ መደባት ከምኡ'ውን ንመጻኢ ተታሒዞም ዘለዉ ውጥናትን ዘርኢ ብምኳኑ፡ ህሉው ኩነታት ሃገርና ምስ ብድሆታቱን ዕድላቱን ንመንእሰያትና መረዳእታ ዝህብ እዩ። ብዛዕባ ኩሉ መዳያዊ ህሉው ብድሆታትን ዕድላትን ሃገር ዘለና መረዳእታ ኸኣ፡ ኣብ ስምረት ኣጠማምታናን ራኢና ንመጻኢን ኣገዳሲ ግደ ኣለዎ። ምኽንያቱ ስሙር ርድኢት ናብ ስሙር ኣተሓሳስባ፡ ኣብ መወዳእታ ኸኣ ናብ ስሙር ስጉምቲ ዘሰጋግር ድንድል ብምኳኑ ኣብ ሃገራዊ መንነትና ዝጭብጥ ሓይሊ ይኸውን።

ቡቲ ኻልእ ሸነኽውን ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣብ ውዑይን ዝሑልን ንስለ ኤርትራ ዋጋ ዝኸፈሉን ዝኸፍሉ ዘለዉን ጀጋኑ መንእሰያት ዝእከቡሉ ኣጋጣሚ እዩ። ኣብዚ ኣጋጣሚ ተሞክሮታት ምልውዋጥ ዘይተርፍ ስለዝኾነ፡ ዝተሓልፈን ዝሰራሕ ዘሎ ታሪኽን ንኽንርዳእን ክስተማቕርን ርሒብ ዕድል ዝህብ ይገብር። ብተደጋጋሚ ከም ዝበሃል፡ ናይ ሓደ ነገር ክብሪ፡ ብመጠን ዝተኸፍሎሉ ነገር ክልካዕ ይክኣል'ዩ። መንእሰያትና፡ ንሃገርና ዝተኸፍለን ጌና ዝኸፈል ዘሎ ዋጋን ኣብ ዝፈልጡሉ እዋን እዩ ክብሪ ሃገር ኣብ ኣእምሮኦም ግቡእ ቦታኡ ዝረክብ። እዚ ብተራኡ ኸኣ ሓባራዊ መንፈስን ሓድነትን ዘዘሪ ምንጪ ብምኳን የገልግል።

ኣብ ግዜ ሰውራ ይኹን ድሕሪ ናጽነት፡ ፌስቲቫላትና ኣብ ምዕቃብን ምምጋብን ሃገራዊ መንነት ዓቢ ኣገልግሎት ሂቦምዮም። ንብሕጂ'ውን እንተኾነ ንፌስቲቫል ንምድንፋዕን ንምምዕባልን ዝግበር ዘሎ ጻዕሪ ዓቢ ጽልዋ ከም ዝህልዎ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ብፍላይ ኣብ ሳዋ ዝካየድ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ መንእሰያትና ሓሳብ ዝለዋወጥሉን ሓባራዊ መረዳእታ ዘማዕብልሉን ከም ምኳኑ መጠን፡ ኣብ ምህናጽ ሓያል ሃገር መሰረት ዘንጽፍ እዩ። ክብሪ ፌስቲቫላትና እምበኣር እዚ እዩ። ክንድዝኾነ ካብ ዓመት ንዓመት ብዝሓየለን ዝሓሸን ኣውዳድባን ኣገባብን፡ ከምኡ'ውን ህንጡይነት ክበዓል ይግባእ፡ ምኽንያቱ ኤርትራ ኣብ ብሩህ መጻኢ ዘለዋ እምንቶ ከውሕስ ዘኽእል ስለዝኾነ።

# መንእሰይ እንተኾንካ!

*ኤርምያስ ሰሎሞን*

## መን ኢኻ!?

መንነት፡ ሓደ ካብቶም ኣብ ሂወት ደቂ ሰብ ዓቢ ትርጉም ዘሎዎም ሕሳገታት እዩ። መንነት፡ ኪንዮ መን ምኧንካ ምፍላጥ ዝኸይድ ዓቢ ትርጉም እዩ ዘሎዎ። ንኣኻ ንግልኻ ዝምልከትን ዘገድስን ጥራይ እውን ኣይኮነን። ኣብ ኣፍሪቃ ዝነብር ሓርማዝን ኣብ እስያ ዝቕመጥ ሓርማዝን ክልቲኦም ሳዕሪ እምበር፡ ስጋ ኣይበልዑን። ክልቲኦም ከመይ ጌርካ መግቢ ከም እትምእርር ኣይጠፍኦምን። ብሓጺሩ፡ ዋላ'ኳ ብሰንኪ ኣከባብያዊ ጽልዋ ገለ ገለ ዝፈላልዮም ንኣሽቱ ባህርያት እንተ ሃለዎም፡ እቲ ዘቀራርቦም ይበዝሕ። ሰባት ግና ልዕሊ'ቲ ብባህርያዊ ትዕድልቲ ዝነብሩዎ፡ እቲ ብባህላዊ ስርዓት ዝምርሑዎ ስለ ዝበዝሕ፡ ኣብ ሞንጎኦም ዓቢ ፍልልይ እዩ ዘሎ። ኣሽንኳይዶ ኣብ በበይኑ ክፍለ ዓለም ዝርከቡ ሰባት፡ ኣብ ሓንቲ ቤት ዝነብሩ ኣሕዋት እውን እንተኾኑ፡ ሓደ ባህርያት ክህልዎም ኣይክእልን እዩ። ግና ኸኣ 'ንእመት ስድሪ ኣላታ' ከም ዝብሃል፡ ሓደ ሰብ ካብ ንጐረቤቱ ንቤቱ ክመስል ናይ ግድን እዩ።

ሎሚ ግና እዛ ዓለም ትጸብብ ግዲ ኣላ፡ ዝያዳ ክትመሳሰለና ትጽዕር ኣላ። ካብኡ ናብኡ ድማ እቲ ኣብ ውዑይ ዕድመ ዘሎ መንእሰይ እዩ ከም "ዓለሙ" ክመስል ዝደሊ። ለውጢ ካብ ቅድም ዝጸንሐን ዝቕጽልን ምኳኑ ዘይክሓድ'ኳ እንተኾነ፡ ዘገምታውን ብመንፈት ዝሓልፍን ኮይኑ'ዩ ጸኒሑ። ሎሚ ግና በዚ መጺኡ ከይበልካዮ ኣብ ቤትካ ዝኣቱ፡ ብዘይኣፍልጦኻ ኣብ ኣእምሮኻ ዝሰፍር፡ ኮታ ንኽትቈጻጸሮ ኣዝዩ ኣሸጋሪ ዝኾነ ቅጽበታዊ መስርሕ ይኸውን ኣሎ። እቲ ለውጢ ሃንደበት ኣብ ጉት ዘስፍረካ ጥራይ እንተ ዝኸውን ኣይምተጸልኣን። እቲ ዘሰክፍ ናብ ሲኦል ዝድርብየካ ዓይነት ለውጢ እውን ዘሎ ምኳኑ እዩ። ስድራናን ኣከባቢናን፡ ንሕና ክንኮና ዝብህግዎ ኣሎዎም። ንሕና ድማ ክንኮና እንምነዮ ነገር ኣሎና። ዓለም ድማ በቲ ዘሎዋ ማእሊያ ዘይብሉ መርበባት ገይራ፡ ኣብ ገሊኡ ብፍላጥ ኣብ ገሊኡ ድማ ብዘይፍላጥ ከመይ ክንከውን ከም ዝግብኣና ትሕብረና። እዚ ኹሉ ጽልዋታት ብዘየገድስ ግና ንሕና ኣብ ሓደ ክፋል ናይ ምድሪ፡ ምስ ገለ ውሱናት ኣባላት ናይዛ ምድሪ ኢና እንነብር። እቲ ሓቂ እዚ ክንሱ፡ እናሓንሳእ ኣብ ምሉእ ዓለም ንነብር ዘለና ይመስለና'ሞ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ድማ ኩሉ ነገር ክንውንንን ክንከውንን ንህንጠ።

ሓቂ'ዩ ዓለም ብዝተፈላለዩ ምዕባለታት "ናብ ቍሸት ትቕየር ኣላ" ኢና ንብል። እዚ ግና 'ዓለም ብምሉኣ ትምዕብል ኣላ፣ ህዝቢ ዓለም ድማ ብማዕረ ይርህዎ ኣሎ' ማለት ከም ዘይኮነ ብሩህ እዩ። ገለ ካብ ምዕባለታት ዓለም ኩልና ብሓባር ነስተማቕሮ ኣለና። ኣብ ገሊኡ ግና ንዕዘቦ ወይ ነድንቖ ጥራይ እምበር ኣብኡ ንኽንበጽሕ ግዜን ጻዕርን ከም ዝሓተናስ ንርስዮ። ወዲ ሰብ ብባህርይኡ ደላዪ ጽቡቕ ስለ ዝኾነ፡ ነቲ ገና ንሱ ዘይበጽሖ ምዕባለ እዩ ዝምነ። ከምኡ ምምናይ ድማ ሕማቕ ነገር ኣይኮነን። እንተኾነ፡ እቲ ብትርኢት ዓይንን ብኮርታ እዝንን እትሓልሞ ዓለም ባዕሉ ጎፍ ዝብለካ ኣይኮነን።

***

ንሕና ከም መንእሰያት መጠን፡ ኣዝዩ ቅልጡፍ ለውጢ ክንጽበ ባህርያዊ'ኳ እንተኾነ፡ ርትዓዊ እዩ ማለት ግና ኣይኮነን። ባህግና ብመንጽር ዓለምናን ህሉው ኩነታትናን ምስ እነገናዝቦ፡ ነብስና ብግቡእ ንኽንፈልጥ ስለ ዝሕግዝ፡ ጸዓትናን ግዜናን እውን ብኸመይ ክነመሓድሮ ከም ዝግብኣና ኣይክጠፍኣናን እዩ ንምባል ኢና ነዕልል ዘለና'ምበር፡ ሕልምና ክነንእስ ወይ ባህግና ክንድርት ይግብኣና እዩ ማለት ኣይኮነን። እንታይ ደኣ መበገሲናን መዕለቢናን ብግቡእ ነለሊ። ምኽንያቱ፡ ክቱር ህንጡይነት ኣብ ዘይዓለምካ ኣቓሚጡ ከህውትተካ ይኽእል እዩ። እቲ ሕማቕ ነገሩ ድማ ዘማዕብለካ ዘይምኳኑ እዩ። ምኽንያቱ፡ ምህውታትን ቅኑዕ ባህጊ ምህላውን ሓደ ኣይኮነን።



## ንሕናን ግዜናን

ገለ መንእሰያት ተግባራትናን ትጽቢታትናን ፈጺሙ ዝሳነ ኣይኮነን። ናይ ቈልዓ ሓሳብ እናሓሰብና፡ ምሉኣት ሰባት ክንከውን ንደሊ። ቆሎ-ጥጥቖ



እናተዛረብና፡ ውርዙያት ኬንና ክንርእ ንብህግ። እዚ ግና ከምቲ “ሰረገላ ቅድሚ ፈረስ” ዝዓይነቱ ብሂል’ዩ። ምናልባት ገለ ካብዚ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ሕማቕ ባህርያት ክህልወና ይኽእል’ዩ። ብርግጽ ከኣ ሕማቕ ባህርያት፡ ጽቡቕ ነገር ክወልድ ከም ዘይክእል ንፈልጥ ኢና። ሕማቕ ባህርያት ተሰኪምካ ምኻድ ከኣ ጾር’ዩ፣ ሕማቕ ጾር እኳ ደኣ! እናኸበደ እምበር፡ እናፈኰሰ ዘይከይድ ግናይ ጾር። ሕማቕ ጾር ብጽቡቕ ጾር ክትካእ እንክሎ ግና ስንቂ’ዩ፣ ስንቂ ሂወት!

ኣብ ዓለም ንግዜኦም ብግቡእ ዘይጥቀሙ ሰባት እንተ ዘይህልዉ፡ እዛ ዓለም’ውን ከምቲ ቅድሚ መዋእላት ዝነበረቶ ምሃለወት። እንተኾነ፡ ንግዜ ልዕሊ ዝኾነ ነገር ክብሪ ሂቦም ዝሰርሑን ዝሰርሑ-ዘለዉን ኣለዉ፣ ግና እውን ክህልዉ እዮም፡ ንሕና’ውን ከም መንእሰያት መጠን፡ ኣባላት ናይዞም ኣብ ህይወት ደቂ-ሰብ ኣሰር ዝገድፉ ናይ ምዃን ድሌት እንተ’ሎና እቲ ዝዓበየ መሳርሒና ግዜ እዩ።

ሊቕ ኣልበርት ኣንስታይን፡ ኣእምሮይ ፍሉይ ኣይኮነን ንኽብል፡ “ኩሉ ስራሐይ ውጽኢት ቀጻሊ ፈተነታት እዩ” ብምባል እዩ ኣብሪሁ። ‘ዕላማይ ንኸረኽቦ፡ ዘሎኒ ኹሉ ግዜ ወፍየሉ እየ’ ማለቱ እዩ። ብሓጺሩ ኩሎም’ቶም ብገለ ነገር ኣብ ገለ ዓውዲ ዝበልጹና፡ እቲ እንኮ ወይ’ውን እቲ ዝዓበየ ኣብ ‘ልዕሌና’ ዘሎዎም ብልጫ፡ ነቲ ዘፍቅሩዎ ሞያኦም ወይ ነቲ ብልቢ ሒዞምዎ ዘለዉ ሞያ እኹል ግዜ ስለ ዝሃቡዎ እዩ።

ብዙሕ እዋን፡ ውጽኢቱ ክይገምገምና ወይ’ውን መወከሲ ስለ እንስእን፡ እቲ እነዘውትሮ ነገር ሃሳዩ ክንሱ፡ ንረብሓሉ ዘለና ይመስለና እዩ። እናሓንሳእ’ውን እቲ ዘይጠቅም ነገር ቀሊል ስለ ዝኾነ ጥዑም-ጥዑም ክጥዕመና ይኽእል እዩ። ምኽንያቱ፡ ኮፍ ኢልካ ወጃዕ ምባል ካብ ኮፍ ኢልካ ምስራሕ ይቐልል። እንተ ኾነ ውጽኢት ክልቲኡ ሓደ ከም ዘይኮነ፡ ኣሸንኳይዶ ልቢ ዘሎዎ እኹል ሰብ፡ ኣሸንኳይዶ ኣብ እንግድዓኡ ብዙሕ ነገር ዝጸበዮ መንእሰይ፡ ህጻን’ውን እንተኾነ ይፈልጦ እዩ። ክንመሃሮ ዘድልየና ነገር’ውን ኣይኮነን፣ ተፈጥሮ ባዕላ ብኸምኡ እያ ትሃንጸና። እቶም ዕዉታት ሰባት እምበኣር ነዛ መሰረታዊት ሓቂ እዮም ብግቡእ ዝግንዘቡዋን ዝሰርሑላን። ከምቲ ‘እንሆ ሜዳ እንሆ ፈረስ’ ዝብሃል፡ ተፈጥሮ ኸኣ ንኹልና ብፍላይ ከኣ ንዓና ንመንእሰያት፡ ‘እንሆ ሂወት እንሆ ግዜ’ እያ ትብለና። እቲ ዚያዳ ግዜ ዝሃብናዮ፡ ዚያዳ እናመለኽናዮ ንኸይድ ከም ዘለና ብቐሊሉ ክንርዳእ ኢና። እቲ ኣዚይና እናመለኽናዮ ንኸይድ ዘለና ግና እንታይ ኮን ይኸውን? ስራሕ ድዩ ትህኪት? ቍም-ነገር ድዩ ወረ? ፍልጠት ድዩ ድንቍርና? ሞያኻ ምዕባይ ድዩ ንድሕሪት ምጕታት?

## ኑብስኻ ምምዕባል

እቲ ዝዓበየ መለለዩ ሓደ መንእሰይ፡ ኑብስኻ ብቐጻሊ ምዕባይ፡ ብቐጻሊ ምምዕባል እዩ። ኣብ ዓለም ብዙሕ ዓይነት ውድድር ክህሉ ይኽእል እዩ። እቲ ዝበዝሕ ግዜ ሂብና ክንወዳደረሉ ዝግባእ ዓውዲ ግና “ውድድር ምስ ኑብስና እዩ” ምስ ኑብሱ ተወዳዲሩ ኩሉ ግዜ ዝዓቢ ሰብ ነቲ ኻልእ ዓይነት ውድድር ብቐጥታ እዩ ዝዕወተሉ። እቲ ምስ ኑብስኻ ክትወዳደረሉ ዘኽእለካ ዝበለጸ ክፋል ዕምሪ ድማ ዕድመ ንእስነት እዩ። እቲ ኻልእ ዓይነት ውድድር ቀስ ኢልካ ክተርክበሉ ትኽእል ኢኻ። እወ፡ እቲ ንኑብስኻ ከም ድላይካ ክትመጠሉ እትኽእል ዕምሪ፡ “መንእሰይ” እንክለኻ እዩ።

ኣብ ሓደ ዓይነት ዕዮ ወይ ተልእኾ ካብ መሳርሕትኻ ወይ መኻይድትኻ በሊጽካ ንኽትርእ ዝግበር ዓይነት ውድድር ኣሎ። ነዚ ብዝምልከት፡ “A look at the meaning of success” ኣብ እትብል ዓንቀጽ ኢንተርነት፡ እዚ ዝስዕብ ሰፊሩ ኣሎ፡-

ሓደ ካብቶም ንዚያዳ ጸቕጢ ኣእምሮ ዝድርኹ ረቛሒታት፡ “ንኽትምጐስ ኢልካ ምስራሕ” እዩ። ገሌና፡ ንሰባት ምእንቲ ክንምስጥ ኣዝዩ ብዙሕ ግዜን ጸዓትን ነባኽን። ምኽንያቱ ዕላማና፡ ተቐባልነት ንምርካብን ካብ ዝኾነ ዓይነት ነቐፌታታት ንምግላጋልን እዩ።

ኣብ መዓልቲ ክንደይ ካብ ግዜና ኸን 'ሰባት ብዛዕባና እንታይ ከም ዝብሉን እንታይ ከም ዝሓስቡን' ኣብ ምምማት ነሕልፎ ንኸውን? መቸም ውጽኢት ናይ ከምዚ ዓይነት ሂወት "ጸቕጢ" እዩ። ምኽንያቱ፡ ንነገራት ኣብ ክንዲ ክንገብሮም ስለ ዝግብኣና እንገብሮም፡ ሰባት ንምምሳጥ ስለ እንሰርሖም፡ ንሂወትና ወትሩ ብዓይኒ ኸልኦት ክንርኢያን ኣብ ዘየቋርጽ ውድድር ክንጸምዳን ንግደድ።

ሓቂ'ዩ ክምጉስ ዘይደሊ ሰብ የለን። ክንቀፍ ዝብርሆ'ውን ከሀሉ ኣይክእልን። ካብ "ጥዕና ዘሎም" ውድድር ዝነቅል ባህጊ ወይ ጥሙሕ ሃናጽን ኣርባሕን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብሰባት ተቐባልነት ንኽትረክብ ኢልካ ጥራይ እትኣትዎ ውድድር ግና ጥዕና ስለ ዝጎድሎ፡ ኣዕናዊ ክኸውን ይኽእል እዩ።

ገለ ሰባት ንዓወት ብውጽኢት ስራሖም ይግምግምዎ። ኣዝዮም ሃሊኾም ፍረ ዘሎዎ ነገር እንተ ዘይኣበርኪቶም ከም ዝፈሸሉ ይኣምኑ። ገሊኦም ከኣ ሰራሖምን ገለ'ውን ኣፍርዮምን ክንሶም ፍረ ስራሖም እንተ ዘይተናኢዱ፡ ንኑብሶም ከም ዝፈሸሉ ይቖጽሩዎ።

ኣብ'ታ "The Ultimate secrets of Total Self-Confidence" እትብል መጽሓፍ ሰፊሩ ከም ዘሎ'ውን፡ ንነብስኻ ኣብ ጥዕና ዘይብሉ ውድድር ምእታው፡ ምስ ምቕታል ናይ ፈጠራ ዓቕምኻ እዩ ዝተሓሓዝ። "ኣብዛ ዓለም ሓድሽ ነገር ክትፈጥር ደኣ'ምበር፡ ክትወዳደር ኣይኮንካን መጺእካ" ትብል እታ መጽሓፍ። ምሉእ ነብስኻ ኣብ ውድድር ምስ ካልኦት ጥራይ እንተ ጸሚድካያ ብዛዕባ ነብስኻን ዓቕምታትካን ምጥርጣር ኣሎካ ማለት እዩ። እዛ መጽሓፍ ኣብ መወዳእታ፡ "እቲ ናይ ብሓቂ ዓቢ ፍረ ዝሁብ፡ እቲ ምስ ነብስኻ እትገብሮ ውድድር እዩ" ትብል። ስለዚ ንትርጉም ነብስኻ ምዕባይ ብግቡእ ተረዲእና፡ ካብ ረብሓ ዘይብሉ ዓይነት ውድድር ግልል ኢልና፡ ነብስና ብኸመይ ክነዕቢ ከም እንኽእል ነዕልል።

ሓቂ'ዩ ዓለም ውድድር'ያ። ግና ኸኣ ብእተፈላለዩ ረቛሒታት ኩሉ ሰብ ካብ ሓደ መስመር ተበጊሱ ዝቀዳደመላ ዘይክትከውን ትኽእል'ያ። ምኽንያቱ፡ ገሊኦም ቀዲሞም ይጸንሑ፡ ገሊኦም ከኣ ቀዲሞም ይጕርሑ። ነዚ ኹሉ ግና ፈውሲ ኣሎዎ። ፈውሱ ድማ ጻዕሪ'ዩ፣ ንቕሓት'ዩ። ብጥራዩ ዝመጽእ ነገር የልቦን። ዝኾነ ዕብየት ዋጋ ይሓትት'ዩ። መስዋእቲ ይሓትት፡ ፍልጠት ይሓትት፡ ምጥራይ ሞያ ይሓትት፡ መዓንጣኻ ሸጥ ምባል'ውን ይሓትት። ምኽንያቱ፡ ብፍላይ መንእሰይ እንተ ኼንካ ራእይኻ ንጽባሕ'ዩ። ካብቲ ዝሓለፍካዮ፡ እቲ ዝጽበየካ ስለ ዝዛይድ። እቲ ሎሚ እትኸፍሎ መስዋእቲን ሎሚ ኪኃጥመካ ዝኽእል ጸገማትን፡ ምስቲ ጽባሕ እትረኽቦ ሞሳ ምስ ዝወዳደር ግና ኣዝዩ ዓቢ ኣይኮነን። እታ ጽባሕ ናትካ ምዃና እተረጋግጸላ መገዲ፡ "ሎሚ" እያ። ሎሚ እናደኸምካ፡ ብልሒ እናወሰኽካ፡ ለውጢ እናርኣኻ… እንታይ ኮይኑ እዩ'ሞ ጽባሕ ዘይርህወካ!?

***

ለውጢ ጥዑም ምዃኑ ኩሉ ዝፈተሃ ይፈልጦ እዩ። እቲ ኣሸንኪይዱ ክልወጥ፡ ለውጢ ዝብሃል ኣምር ከም ዘለ'ውን ዘይፈልጥ ሰብ ግና ክንደየናይ ከይርድኦ! ቅድሚ ገለ ዓመታት ዝነበረካ ፍልጠት፡ ቅድሚ ገለ ዓመታት ዝነበረካ ተመኩሮን ባህርያትን፡ ቅድሚ ገለ ዓመታት ትፈልጦም ዝነበርካ ሰባትን ትዘናግዓሉ ዝነበርካ ቦታታትን ወዘተ. ኩሉ'ሞ ዘክር፡ ምስዚ ሎሚ ዘለኻዮ ሂወት ይመሳሰልዶ? ብኸሎንተናኡ ልክዕ ከም ቀደሙ እንተ'ሎ፡ እዚ ኹሉ ዓመታት ንኸንቱ እዩ ሓሊፉ።

## መንእሰይን ፍልጠትን

"ኣብዚ መበል 21 ክፍለ ዘመን፡ እቶም ኣንቢቦምን ጽሒፎምን ዘይክእሉ ሰባት ዘይኮኑ፡ እቶም ክምሃሩ ዘይክእሉ፡ ፍልጠቶም ዘየመሓይሹን እንደገና ዘይምሃሩን ሰባት'ዮም መሃይማን ዝብሃሉ" ኣልቪን ቶፍለር።

ዝኾነ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ሰብ ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ዝጽበዮ ተልእኾ ሓድሽ ነገር ምፍጣር'ዩ። ብቐንዱ ገለ ነገር ንኽገብር ደኣ'ምበር፡ ገለ ነገር ንኽሀልዎ ጥራይ እንተ ጸዓረ ትርጉም የብሉን። ምኽንያቱ፡ ብዘይትምህርቲ'ውን ዓቢ ነገር ክትውንን ትኽእል ኢኻ። ኣዝዩ ዓቢ ነገር ምግባር ግና ፍረ ትምህርቲ ጥራይ'ዩ። ምህሮ፡ ፍልጠት ናብ ኣእምሮኻ ዘእቱ መገዲ ጥራይ ኣይኮነን፣ ብዓቢኡ'ውን ድንቀ'ርና ካብ ኣእምሮኻ ንምውጻእ ዝሕግዝ ብርሃን'ዩ። ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ኣብ ዘይምዕቡል ኣከባቢ ምስ ዝዓቢ፡ ብዙሕ ገፊሕ-መፈሪ ከህልዎ ባህርያዊ እዩ። ምህሮ ኸኣ ቅድም ቀዳድም ነዚ ርስሓት'ዩ ዘጽሪ። ኣብዚ መስርሕ ጽሬት፡ ምህሮ ምስ ጸኒሐ ባህሊ ሕብረተሰብ ክጋጮ ይኽእል'ዩ። ሽዑ'ዩ ድማ ናይ ብሓቂ ብድሆ ናይ ምግጣም ዓቕሙ ዝምዘን። ኣብ ዝኾነ ይኹን ክፋል ዓለም፡ ኣገዳስነት ትምህርቲ ኣዝዩ ዕዙዝ'ኳ እንተኾነ፡ ኣብ ከም ሃገርና ዝኣመሰለ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ከኣ ሓለፋ ኣሎዎ። ምኽንያቱ፡ ቅድም ማዕረ ዓለምና ክንስራዕ ኣለና። ብድሕሪኡ ድማ ማዕረ ዓለምና ክንስጎም ክድልየና እዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ኸኣ'ዩ ኣብዚ ሃገር ንትምህርቲ ልዑል ዝኾነ ግምት ተዋሂብዎ ዝስርሓሉ ዘሎ።

ገለ ነገር ስለ ዝተመሃርናን ስለ ዝፈለጥናን ኢና'ኮ፡ "ግና" ከም ዘለናን፡ ኣዝዩ ብዙሕ ነገር ከም ዝጽበየናን ክንፈልጥ ክኢልና። እምበር፡ ብዛዕባ ዓለም እንተዘይንፈልጥ እኳ፡ ደረጃና እውን ክንግምግም ኣይምኽኣልናን። ንሕና ግና ብዓቕምና ገለ ነገር ፈሊጥና ኣለና። ግና ከም ዘለኻ ምፍላጥ እውን እኮ ንእሽቶ ፍልጠት ኣይኮነን። ድሕሪ'ዚ ዘድሊ ነገር፡ ፍልጠትና እናዕበና ኣቲ ዝተርፈና ነገር ምምላእ፡ ኣቲ እንሓልሞ ደረጃ ንምብጻሕ ምቅላስ እዩ። እምበር፡ ዝያዳ ስለ ዝፈለጥካ፡ ክተማርር ፍጹም ቅቡል ኣይኮነን። ዝያዳ እናፈለጠ ዝኸይድ ሰብ፡ መላሲ እናኾነ እምበር ሓታቲ እናኾነ ኣይኮነን ዝኸይድ። ወሃቢ እምበር፡ ጠላቢ እናኾነ ኣይኮነን ዝመጽእ።

ብድሆ ንመንእሰይ ኢሉ እተፈጥረ "ጂጋ" እዩ

ሓደ ምስ ጥዕናኡን ጉብዝናኡን ዘሎ መንእሰይ፡ "እዚ ዘይብለይ፡ ከምዚ እንተ ዝህልወኒ…" ክብል፡ ነውሪ'ዩ እኳ እንተ ዘይተባህለ፡ ናይ ነገር ልቦና'ዩ ግና ኣይብሃልን። ምኽንያቱ፡ እቲ ኹሉ ነገር ኣብ ውሽጡ ዘሎዎ ሰብ'ዩ፡ ባህጉ ከም ማና ጥብ ኢሉ ክመጾ ዝምነ ዘሎ።

ቅድሚ ብዛዕባ ዘይብልና ነገር ምሕሳብና፡ ብዛዕባ ዘሎና ነገር ምስትንታን ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ። ምኽንያቱ፡ እናሓንሳእ ምሉእ ግዜና ብዛዕባ ዘይብልና ነገር ጥራይ ክንሓስብ ነሕልፎ'ሞ፡ ነብስና ኸኣ ዋላ ሓንቲ'ኳ ዘይብላ ባዶ ፍጥረት ኮይና ክትስምዓና ትኽእል'ያ። ስለዚ ቅድም ብዛዕባ ዘሎካ'ሞ ትሓስብ፡ ብድሕሪኡ ድማ ብዛዕባ'ቲ ዝተርፈካ ወይ ዝጐድለካ ነገር ትሓስብ።

ሓደ ካብቲ ንወዲ-ሰብ ንድሕሪት

ዝመልሶ ረቛሒታት፡ ኣቐዲሙ ኣብ ክንዲ ብዛዕባ ዘሎዎ ጸጋታት ዝሓስብ፡ ወትሩ ብዛዕባ ዘሎዎ ጸገማት ዝሓስብ ምኽኑ እዩ። ጸገም ደኣ'ሞ መጠኑ ይፈላለ ይኸውን እምበር፡ መንከ ዘይጽገም? እቲ ጽቡቕ ነገር ናይ ፍጥረት ግና፡ ወዲ ሰብ ብዓንደ ርእሱ፡ መንእሰይ ከኣ ብቐንዱ፡ ካብቲ ዘጋጥሞ ጸገማት ዝዓቢ ምኽኑ እዩ። ገለ ጸገም ከጋጥመካ ኸሎ፡ ኣብ ክንዲ መን? እንታይ ክሕግዘኒ ይኽእል? ኢልካ ምሕሳብ፡ ኣነ ባዕለይ እንታይ ክገብር እኽእል ኢልካ ምስ ነብስኻ ምምኻር ኣዝዩ ውጽኢታዊ እዩ። ምኽንያቱ፡ ነብስና ንጸገማት ምፍታሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንጸገማት ናብ ጸጋታት ናይ ምቕያር ዓቕሚ'ውን ኣሎዋ።



ወዲ ሰብ ብባህርይኡ ክዕወት እምበር፡ ክፈሽል ኣይደልይን እዩ። ህይወት ሰተት ኢላ ብልሙጽ መገዲ ክትከደሉ እምበር፡ ኰርኳሕ ኣብ መገዱ ጸኒሑ ክዕንቅፎ ኣይፈቱን እዩ። "እቲ ናይ ብሓቂ ዓወት፡ ሂወትካ በቲ እትሓልሞ ወይ እትደልዮ መገዲ ምምራሕ እዩ" ዝብል ጥቕሲ ኣሎ። ኣብዛ ሕልኽላኻት ዝበዝሓ ዓለም፡ ሂወትካ ብምርጫኻ ክትመርሓ እንተ ደሊኻ፡ ማዕረ ክንደይ ዓበይቲ ዝኾኑ ጸገማት ከጋጥሙኻ ምኳኖም ፍሉጥ እዩ። "ንገዛእ ርእሰይ'የ ዝመስል፡ ኣብ ገዛእ ርእሰይ እየ ዝምርኰስ፡ ንገዛእ ባህግታተይ እየ ዝግዛእ..." እንተ ኢልካ፡ ከጋጥመካ ዝኽእል ጸገማት ውሑድ ኣይኰነን። እቲ ነዚ ጸገማት ሰጊርካ እትረኽቦ ዓወት ድማ እዩ እቲ ናይ ብሓቂ ዓወት! እቲ ልዕሊ ዝኾነ ነገር ዘሐጉስ ዓወት። ምኽንያቱ፡ ዘጣዕሰካ ነገር የለን፡ ሰብኣውነትካ ኣይሓሸኽካን፡ ድሌታትካ ኣይዓበጥካን፡ ሕልምኻ'ውን ኣይጐሰኻን። ነዚ ዓይነት ሓቀኛ ዓወት ዝረኸቡስ ክንደይ ኮን ይኾኑ? ቀጽሮም ብዘየገድስ ዋናታት ናይዚ ዓይነት ዓወት እቶም ባህታ ዓለም ዝጭብጡ ሰባት'ዮም።

ሕማቕ ኣጋጣሚ ኾይኑ ግና፡ ኣዝዩ ብዙሕ ሰብ ብዛዕባ መዓልታዊ ዝሃልኽ ነገራት ጥራይ ስለ ዝሓስብ፡ ናብራኡ ካብ ኢዱ ናብ ኣፉ፡ ኣዒንቱ ጥቓ ኣፍንጫኡ፡ ኢደ እግሩ ኣብታ ሸባቢኡ፡ ልቦናኡ ድማ ኣብታ ውሻጠኡ ተዓቢጡ ይተርፍ። ኣእምሮ ኸኣ ብደቀቕትን ቀንጠ-መንጢ ነገራትን እንተ መሊኡ፡ ደው'ዩ ዝብል። ብኣንጻሩ ዓቢ ነገር ክሓስብ እንተ ጀሚሩ ግና ነቶም ቅድሚ ሕጂ ዘህልኹዎ ዝነበሩ ንኣሽቱ ብድሆታት ንእግረ መገዱ'ዩ እናፋኾሶም ዝሽይድ።

ጸገምሲ ቀታሊ ደኣ ኣይኹን'ምበር፡ ቀመም ናይ ሂወት እኮ'ዩ። ኩሉ ፈጠራውነትና ውላድ ጸገም'ዩ። ስለ ንጽገም ኢና እንበላሓት። ጸገም ዝብሃል እንተ ዘይህልወናስ ሓንቲ'ኳ ኣይምሰራሕናን። ጸገም ወይ ብድሆ፡ ብደረጃኡ ጥራይ ዘይኮነ፡ በቲ ዋናኡ እውን ይፈላለ እዩ። ንሓደ ሰብ እምባ ኾይኑ ዝስምዖ ሽግር ንኻልእ ሰብ ክንዲ ፍረ ኣድሪ ክኸውን ይኽእል። ክልቲኦም ግና ነናቶም ብድሆታት ክህልዎም ንቡር'ዩ።

መግዛእቲ ርእዩ ንዘይፈልጥ ሰብ፡ ትርጉም ናጽነት እንታይ ምኳኑ ከይርድኦ ይኽእል'ዩ። ብኣንጻሩ ድማ ብዛዕባ ናጽነት ሓሲቡ ዘይፈልጥ ጊላ፡ መግዛእቲ ኣካል ንቡር ሂወቱ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብድሆን ጸገምን እምበኣር ኣብዚ'ዩ መቐረትን። ሓደ ነገር ትሓልሞ'ሞ፡ ክህልወካ ወይ ክትረኽቦ ድማ ትደሊ። ባህግኻ ናይ ምትግባር ድሌት እንተ'ሎ ሽዑ'ዩ ምንባር ዝጅምር። ብድሆ ኸኣ ጎኑ ጎኑ። እምበር ኣብዛ ዓለም ኩሉ ነገር ከምቲ ትደልዮ እንተ ዝኸውን፡ ባህግኻ ድማ ሕስብ ምስ ኣበልካዮ ዝርከብ እንተ ዝኸውን፡ ወዲ-ሰብ ንሂወት ኣመና ምመነዋ። ባህሪ ግና ንኣና ክፍትን ስለ ዝተፈጥረ፡ ኩሉ ነገር ብጻዕርናን ተባላሓትነትናን ክንረኽቦ ይግድደና።

ሓደ ብቑዕ ሰብ ብፍላይ ድማ መንእሰይ ብቐጻሊ ብድሆታት ዝሰግር እንተ ኾይኑ፡ እቶም ዘጋጥሙዎ ብድሆታት ኣብቲ ዝቕጽል ዕድመኡ እንተ መጺኦሞ፡ ፍጹም ኣይድሃልን እዩ። ምኽንያቱ፡ ንሱ ነቶም ብድሆታት ይፈልጦም'ዩ፣ እቶም ብድሆታት'ውን ኣይጋግዩዎን እዮም። ወትሩ ድማ ንዝዓበየን ቅድሚ ሕጂ ርእዩዎ ንዘይፈልጥዎን ብድሆ ደኣ ይዳሎ'ምበር፡ በቶም ድሮ ዝፈልጦምሲ ፈጺሙ ኣይጭነቕን እዩ።

***

ቀንዲ ብድሆኡ ናጽነት ምምጻእ ዝነበረ ተቓላሳይ፡ ጥሜት፡ ጽምኢ፡ ገልታዕታዕ ምባል... ኣካል ንቡር ሂወቱ ወይ ድማ ንኡሳን ብድሆታቱ ደኣ'ምበር፡ እቲ ዝዓበየ ብድሆኡስ ጸላኢኡ እዩ። እቲ ዝዓበየ ባህጉ ድማ ናጽነት፡ እቲ ፍልስፍና እምበኣር ኣብዚ'ዩ ዝሰርሕ። ዕላማኻ ኣዝዩ ዓቢ እንተ ኾይኑ፡ እቲ ብዙሕ ሰብ ዝጭነቐሉን ከቢድ ዝመስሎን፡ ንኣኻ ኣዝዩ ደቂቕ ጸገም'ዩ። ብኣንጻሩ ዕላማኻ ንእሽቶ እንተኾይኑ ግና ኩሉ ነገር ዋላ'ውን እቲ ዝቐለል ነገር ብድሆ እዩ ክኾነካ።

ፍልጠት ዝጐደሎም ውልቀ ሰባት፡ ናብራ ዝኸበዶም ሕብረተሰባት፡ ኣብ ልዑል ደረጃ ምዕባለ ዘይበጽሓ ሃገራት... ካብቲ ዘውንኑዎ እቲ ዘይብሎም ይበዝሕ። ስለዚ ነቲ ዝጐደሎም ቀስ ብቐስ እናመልኡ፡ ነቲ ዘይብሎም ንክረኽቡ ድማ ከቢድ ጻዕርን ሓያል ብድሆን ከም ዝሓቶም ብሩህ እዩ። ዕላማኻ ዓቢ ምኳኑ እንተ ፈሊጥካ ድማ ንሎሚ እናነበርካ፡ ብቐንዱ ግና ንጽባቐ ጽባሕ ስለ እትሰርሕ፡ እቲ መዓልታዊ ዘጋጥመካ ብድሆታት ከም ንቡር ኢኻ ትወስዶ።

# ብደሆታተይ መን ክብደሃለይ

ኣልኣሚን ሓምድ

ብደሆ መንእሰይ ብደሆ ሃገርዩ። ብደሆ ሃገር ከኣ ብቐንዱ ብደሆ መንእሰይዩ። ሃገር ብደሆታታ ክትሰግር እንተ ኾይና ብመንእሰያታዩ። መንእሰይ ምስ ዝሰዓር ድማ ሃገር ተረቲዓ ማለትዩ። ብብደሆን መኸተን ዝመጽስ ኣብ መንነት መንእሰይን ሃገርን ፍጹም ፍልልይ የለን። ስለዝኾነ ድማ እዋናዊ ብደሆታት መንእሰያት ሃገራዊ መልክዕ ዝሓዘን፡ ብሃገር ደረጃ ክንገጥሞን ክንሰግሮን ዘለናንዩ።

ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ ታሪኽ ብደሆን መኸተንዩ። ኤርትራ ከም ቀዳመይቲ ግዝኣት ጥልያን ኮይና ካብ እተመስረተትሉ ዘመን ኣትሒዙ፡ መንእሰይ ኤርትራ ብደሆ ዝህብን ሃገርን በብመድረኹ እናበደሁ፡ ወናኒ ልኡላዊት ሃገር ክኸውን በቒዑ። እዚ ልኡላውነት እዚ ንክኸበር ድማ ኩሉ መዳያዊ ብደሆታት ኣብ ምግጣም ይርከብ። ከምቲ ኣብ ዝሓለፈ ዝተዓወተሉ ድማ ኣዚ መድረኽ ብዓይሁ ከም ዝሰግር ኣይጠራጠርን።

መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ታሪኹ ንዝፍሲወከፍ መድረኽ ብግቡእ ድሕሪ ምርዳእ፡ ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ዘስርሖ ሜላን ጥበብን እናተኸተለ'ዩ ንብደሆታቱ ክዕወተሎም ክኢሉ። ፈለማ መግዛእቲ ባዕዲ ኣብ ዝተቀላቐለሉ እዋን፡ ሽፍትነት ዝመስል ሓሓሊፉ ዝርኣ ተቓውሞታት ኣስሚዑ። ውዳቤታትን ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳትን ዝኸኣለሉ ዘመን ጥልያን ወጺወጺ እንግሊዝ መጺመጺ ኸኣ፡ ብመገዲ ጋዜጣታትን ማሕበራትን ድምጹ ከስምዕ ፈቲኑ። ግዝኢ መግዛእትነት እንግሊዝ ፖለቲካዊ ውዳቤ ኣብ ዝፈቐደሉ እዋን ድማ ደረጅኡ ዝሓለወ ስልጡን (ብናይቲ ግዜ'ቲ መዐቀኒ) ውዳቤ ኣርእዩ። ተማሃሮን ሰራሕተኛታትን መንእሰያት ኤርትራውያን ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ዝነበሮም ኩሉ ዓይነት ብደሆታት፡ ሃገራዊ ሓርነትን ሰብኣዊ ክብረትን ካብ ዘይምርካብ ዝምንጩ ምዃኑ ብግቡእ ዝርድኡ ብምንባሮም እምበኣር፡ ቃልሶም ውልቃውን ድኑት ጉጅለኣውን ዘይኮነስ ሃገራዊ መልክዕ ዝሓዘ ነይሩ።

መንእሰያት ኤርትራ ብደሆታቶም ንምስዓር ዘካይድዎ ቃልሲ፡ ሃገራዊ ቃልሲ ምስ ዝኸውን ጥራይ ከም ዝዕወቱሉ ስለ ዝተረድኡ ድማ፡ ኣብ መስርሕ እናተኣረመን እናተመሓየሸን ዝማዕበለ ሰፊሕ ሃገራዊ ሰውራ ኣለዓዒሎም። ተዓዊቶምሉ ኸኣ። ምስጢር ዓወቶም ድማ ኑቲ ዝነበሮም ብደሆታት ኣብ ክንዲ ብተናጸል ለሳዕላዩ ርእዮም ኣቋራጭ ዘናድዩ፡ ኣርሒቑ ዝጠመተን ነባሪ ፍታሕ ከምጽእ ዝኽእልን ኣማራጺ ምውሳዶም እዩ ነይሩ። በብመድረኹ ምህሮን ፍልጠትን ናይ ምኽዕባት፡ ጥዕና ናይ ምሕላው፡ ቁጠባን ደረጃ መነባብሮን ናይ ምምሕያሽ፡ ባህልኻን መንነትካን ናይ ምኽባርን ካልእን ብደሆትታት ዝነበሩን ዘለዉን እዮም።

መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ታሪኹ ብውልቁ ተማሂሩ ከም ዘይስልጥን፡ ንበይኑ ጥዕዩ ከም ዘይጥዒ፡ ተረሓሒቕካ ዝኸበር መንነትን ባህልን ከም ዘየለ፡ ተጓኺኻ ክትህብትምን ክሓልፈልካን ምሕላን ከንቱ ምዃኑ ስለዝተረደአ፡ ንኹሎም ዓይነት ብደሆታቱ ኣብ ሓባራዊ ሃገራዊ ቃልሲ ብምእማን ገጢሙ ሰጊርዎም። ከም ውጽኢት እዚ ንብደሆታት ግቡእ መግለጽን መረዳእታን ዝሃበ ኣተሓሳስባ ድማ ብዙሕት ኣብ ግዚኦም ተጠቀስቲ ዝነበሩ ብደሆታት ሎሚ ዛንታ ኮይኖም ኣለዉ።

ህይወት ንባዕላ ብደሆ ብምዃና፡ ብደሆታት ኣብ ሓደ መድረኽ ዙብቅዕ ኣይኮኑን። ብደሆን ፈተነን ዘይብሉ ህይወት ልሙስ እዩ። ስለዚ እቶም ናይ ትማሊ ብደሆታት ዛንታ ክኾኑ ከለዉ፡ ኣዚ ናይ ሎሚ መንእሰይ ከኣ ናይ ባዕሉ መድረኽ ዝፈጠሮ ብደሆ ኣለዎ። እዚ ንዓና ሓያል ኮይኑ ዝረኣዩና ብደሆ፡ ኑቶም ዝስዕቡና ሕሉፍ ታሪኽ ኮይኑ፡ ንዓኣቶም ከኣ ናቶም ብደሆ ክህልዎም ምዃኑ ንምርዳእ ፍሉይ ብቕዓት ዝሓትት ኣይኮነን። ብደሆታት በብመድረኾም ተሳዒሮም ዝሕለፉ ግን ምስ እንዕወተሎም ጥራይ እዩ።

ሕሉፍ ተመክሮ መንእሰያትና ከም ዝረጋገጾ፡ ብደሆታት ኣብ ምግጣም እቲ ቀዳማይ ሜላ ኑቲ ብደሆ ልክዕን ናይ ባዕልኻን መግለጺ ክትረኽበሉ ምኽኣል ምዃኑ እዩ። ንብደሆኻ ልክዕ ትርጉም ምሃብ ማለት ብዛዕባ ጸገማትካ ወይ ሕጽረታትካ ቅኑዕ መረዳእታ ምህላው ማለት እዩ። እቲ ብዛዕባ ብደሆኻ ዝህልወካ መረዳእታ ካልኣት ዝሃብኡኻን ብናይ ርሕቀት መቆጻጸሪ ዝምራሕን ዘይኮነስ፡ ባዕልኻ ካብ ተመክሮኻ ዝረኸብካዮ ክኸውን ኣለዎ። ሓደ ካብ'ቲ ንብደሆታትና ዘኽብዶ ድማ፡ ኑቲ ዘለና ብደሆ ዝገልጹን ፍታሕ ዝእምሙን 'ሓያላት' ኣብ ዘለውዎ ዘመን ንኩነር ምህላውና እዩ። ኣዚ ብምስትውዓል፡ ንብደሆታትና ብናይ ባዕልና መረዳእታ ክንገልጾን ንዓና ዝምእምእ ፍታሕ ክንረክብን ክንጽዕር ወሳኒ እዩ። ንዘለዉና ብደሆታት ዝወሃብ መግለጺታትን ትንታኔታትን ጓኖት ምስ እነቋምት፡ ኑቲ ካልኦት ከም ፍታሕ ዘቕርብዎ ሓሳብ ከም እንርዕም እዩ ዝኾብረና። እዚ ኸኣ ንጉዳይ ልዕሊ ዋናታቱ ዝፈልጦ ክህሉ ስለዘይክእል፡ ናብ ፍታሕ ዘይኮነስ ናብ ገፋሕፋሕ እዩ ዝወስድ። ንብደሆታትካ ብግቡእ ምርዳእ እምበኣር ጉዳይ ትንታኔን 'ፍታሕ'ን ካልኦት ካብ ምዃን የድሕን።

ብዘይካዚ ንብደሆታትካ ብልክዕ ምርዳእ፡ ብቅኑዕ መገዲ ክትገጥሞ የኽእል። ድኑት መረዳእታን ንእሽቶ ፍልጠትን ሓደጋ ስለዘወልድ፡ ብዛዕባ ብደሆታት መንእሰያት ኣብ እንሓስበሉ እዋን ዓሚቝ መረዳእታ ክህልወና የድሊ። ኩሎምቶም ኣብ ማሕበረ-ቁጠባውን ፖለቲካውን መዳያት ህይወት ዘለዉና መድረኻውያን ብደሆታት፡ ሱሮም ኣለሊና ንምምሓዎም ምቕላስ እዩ እቲ ፍታሕ። ብደርጃ ሃገር ምስ መላእ ህዝብኻ ንዘገጥመካ ብደሆ ብውልቅኻ ካብ ሓላፍነትካ ብምሽብላልን ካብ ባይታዊ ሓቂ ብምህዳምን ክትሕወዮ ምፍታን ነጸብራቕ ናይ ቅኑዕ መረዳእታ ምስኣን እዩ።

ከምቲ ኣብ መእተዊ ዝተገልጸ፡ ብደሆታት መንእሰይ ብደሆታት ሃገር ክንሶም፡ እቲ ቅኑዕ መረዳእታ ዘይብሉ መንእሰይ፡ ንውልቃዊ ራህዋን ፍታሕን ይጽዕር። ንሓባራዊ ጉዳይ ውልቃዊ ትርጓመ ምንዳይ ከኣ ብደሆታት ከም ዝተሓላለኹ ብምግባር፡ ኑቶም ልክዕ መርዳእታ ሃልዩምም ዝቃለሱ ድርብ ዕዮ የስክሞም። ከመይሲ እቲ ንውልቃዊ ረብሓኡ ሃረምረም ዝብል ኣብ ብልሽውናን ጸረ ሓባራዊ ረብሓ ዝኾኑ ንጥፈታትን ብምእታው ኑቲ ብደሆታት ህዝብን ሃገርን ከርሁው ዝቃለስ ዘሎ ኣብ ካልእ ዘይተደልየ ሃልኪ ከም ዝጽመድ ይገብሮ። ኑቶም ስንፍ ዝበለ መረዳእታ ዘጸንሖም ከኣ ጽቡቕ ናይቲ ሕማቕ ኣበነት ይኾኑም። ስለዚ ንብደሆታትካ ብዓወት ንምግጣም ናይ ባዕልኻ ትርጓመን ፍታሕን ሃሊዩካ ብናይ ባዕልኻ ጻዕሪ ከም ዝፍታሕ ምእማን እዩ እቲ እንኮ ሜላ።

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# መንእሰያት ክኹተልዎ ዘለዎም ሜላ ኣነባብራ

ብበየነ ሃይለ

'መንእሰያት ክኹተልዎ ዘለዎም ሜላ ኣነባብራ' ምስ ተመሃሮ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ንመዘረቢ ክኸውን ኢሉ ዝተዋህበኒ ኣርእስቲ ወግዒ'ዩ። ኣብ'ቲ ናይ ወግዒ ኢጋጣሚ ንዘይተሳተፉ ተመሃሮን መንእሰያትን ኣገዳሲ ኮይኑ ስለዝተሰምዓኒ፡ ብመገዲ መጽሔት መንእሰይ ኣቢለ'ውን ምስ መንእሰያት ክውግዓሉ መሪጸ።

ኣርእስቲ ወግዒ ኣዝዩ ገፊሑኒ። መጠን ብዘይብሉ ስፍሓቱን ጥልቀቱን ከይውሕጠኒ'ውን ሰጊኤ፤ ንምእካቡም ኮነ ንምውህሃዶም ዘይድፈሩ ኣምራትን ሓሳባትን ስምዒታትን ሓዚሉ ጸኒሑኒ። ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ ትርጉም ናብራ ንምብራህ ብዙሓት ፈላስፋታት ተመራሚሮም ዝመዝገቡዎ ጽሑፋት ሕጂ ብታህዋኽ ኣንቢብ ክርዳእ ከምዘይክእል ንምግማት ግዜ ኣይወድኣለይን። ትርጉም ናብራስ ኣብ ውጽኢት ፈጠራዊ ስራሕና ኣልሽዎ ዝብሉ ሓያሎ ፈጠርቲ ስነ-ጽሑፋዊ ዛንታታትን ግጥምታትን ተዋስኦታትን እንተሓገዙ ኢለ ናብ ምንባብ ንምምላስ'ውን ኣይቀለለንን። ብዛዕባ ሜላ ኣነባብራ ደገደጊኡ ጥራሕ ተጉዲሶም ንዝሓልፉ ሰባት ኣብ'ቲ ክርሲ ቃል ወይ ኣምር ዘሎ ሕቡእ ትርጉም ኣይርኣዩምን ይኸውን። ናብ ውሻጥኡ እትው ንዘበለ ግን ካልእ መልክዕ ናብራ እዩ ዝገጥሞ። እቲ ናብራ ዝብሃል ብዝተጠናነጉ ኣረኣእያታትን መረዳእታን ዝተፈትለ ገድሊ እዩ ዝመስል።

ናብ ቀንዲ ዘረባይ ቅድሚ ምእታወይ ንመን ይዛረብ ከምዘለኹ ክርስዕ ኣይደለኹን። ኣብ ልዑል ደረጃ ናይ ትምህርትን ምርምርን ከምዘለኹም ኣይዘንጋዕኩን። ናባኹም ዘለኒ ኣኽብሮትን ፍቕርን ከይጎድለኒ ዘሎኒ ሓልዮት ኣይብቖቕኩን።

ከመይ ኣቢሉ ኢለ ክገልጸ ብዘጸግም ኢጋጣሚ ኣብርሃም ማስሎ ዝብሃል ናይ ማሕበረሰብ ስነ-ኣእሙሮ ተመራማራይ ቀልጢፉ ተዘኪሩኒ። ንሱ ከምዝብሎ ወዲሰብ ናይ ድልየታቱ ደብረ ዝመስል ቀጸላ ኣለዎ። ኑቲ መጀመርያ የድልየኒ ዝበሎ ምስረኸበ ኑቲ ቀጺሉ ኣብ ልዕሊኡ ሰፊሩ ኣሎ ዝበሎ ድልየት ንኽቶጮብጥ ይፍትን። ከምኡ እናበለ ኸኣ ድልየቱ ናብ'ቲ ኣብ ርእሲ ኩለን ቀጸላታት ዝተሰርዐ ደብሪ ድልየት ብምትኳር ንምውናኑ ይጽዕር። ኣብ ዘለዎ ከባቢ ደረጃ ጽፍሒ ኮይኑ ብመጀመርታ መሰረታዊ ድልየታቱ፡ ማለት ከም ብዓል መግቢ፡ ርወየት ሲጋን መጽለልን ንኽረክብ ይጽዕር። ቀጺሉ ብዛዕባ ድሕንነቱ ይሓስብ'ሞ ልዕል እናበለ ድማ ብዛዕባ መንነቱን ክእለቱን ተመንጺዩ ምስረኸበ ብዛዕባ ዓቢይ ነገር ክሓስብ ይጅምር፡ ማለት ንኑብሱ ኣብ ልዑል ምርምርን መጽናዕትን ፈጠራን፡ ማለት ታሪኹ ናብ ዘዘክርን ንሕብረተሰብ ናብ ዘገልግልን ፍጻሜታት ንምክንዋን ይመጣጠር። ዳርጋ ኑቲ ወለላ ጽሚቕ ኑብሱ ብምርካብ ዝተኣኻኸበ ሕሉፍ ትምኒቱ ንዓቢይ ምዓላ ንኸውዕል ዘለዎ ሓይሊ ፍልጠትን ክእለት ፈጠራን ይጥቀም።

ብዛዕባ ኣነባብራ ንሕጂ ዘለኒ ሓሳባት ቅድሚ ምግላጸይ ብዛዕባኹም ሓሲበ። ኣብ ኣየናይ ደብሪ ቀጸላ ድልየት ኮን ይህልዉ ካብ ምባል ኣይተቘጠብኩን። ክንደይ ካብኻትኩም ኣብ'ቲ ታሕተዋይ፡ ማእከላይ፡ ላዕለዋይ ጽፍሒ ቀጸላ ተሰሪዕኩም ከምዘለኹም ሕጂ ክፈልጥ ኣይክእልን። እንተዝፈልጥ ግን ባህ ምበለኒ። ብሕልፊ መብዛሕትኹም ኣብ'ቲ ላዕለዋይ ቀጸላ ትርከቡ ምዃንኩም ዘበስረኒ ሰብ እንተዝኸንፈኒ ሓጎሰይ ወሰን ኣይምሃለዎን። ምኽንያቱ ነዚ ሎሚ ክንመያየጠሉ ተሓሲቡ ዘሎ "መንእሰያት ክኹተልዎ ዘለዎም ሜላ ኣነባብራ" ዝብል ኣርእስቲ ምሓገዘ ነይሩ ጥራሕ ዘይኮነስ፡ ብዙሓት ኣብ'ቲ ላዕለዋይ ደብሪ ምህላውኩም ብምፍላጥ ብሩህ መጻኢ ምተረኣየኒ። እምብኣር ንሓዋሩስ ክህልውና እዩም እቶም ነዚ ጽልግልግ ናብራ ብፍልጠቶም ዘብርሁ ምበልኩ።

እንተሓገዝኒ ኢለ ክሳብ ሕጂ እኩብ ዘበልኩዎ ትርጉም ናብራ ክዘርዝር ፈቲነ። እንተኾነ ዝገደደ ነዊሕ መገሻ ሓሳባት ኣብ ቅድመይ ዘርጊሑለይ። ብርግጽ ድማ ኣምሩ ኣዝዩ ዘይጨበጥኩዎ ነገር ንምዝርዛር ኣይደፈርኩን። ከም'ቲ ዳርጋ ንኹልና ክገጥመና ዝኽእል ናይ ናብራ ይኹን ናይ ኣነባብራ ሓቂ ሓንሳብ ተረዲኡኒ ኢልካ ዝሕለፍ ኣይኮነን። መመሊሱ እንዳተሓደሰ እዩ ዝኸሰት። ሄራቅሊጦስ ዝብሃል ናይ ጥንቲ ግሪኻዊ ፈላስፋ ኑቲ ናይ ናብራ ሓቂ ከምውሒጅ ዘየቋርጽ ሕልፈት ኮይኑ ከምዝተረድኦ ፕላቶ ገሊጹ ነይሩ። ብሓቂ'ውን እቲ ናይ ሓቂ ትርጉም ናብራ ብርህ ጽልም ብሃላይ እዩ። ትኣፋፉይ ከይኮነ ድማ ኣይተርፍን። ምኽንያቱ ብዝተፈላለዩ ፍጻመታት ክትንከፍ ኢና ንዕዘቦ።

ብዛዕባ ሜላ ኣነባብራ ቅድሚ ምዝራብይ እንታይነት ናብራ ክርዳእ ከምዘለኒ ኣሚኑ እዚ'ውን ቀሊል ኮይኑ ኣይረኸብኩዎን። ክሳብ ሕጂ ትርጉሙ ንምርዳእ ብዙሕ የንብብ ብዙሕ ድማ የስተንትን። ናይ መውዳእታ ውሳነ ዝተዋህቦ ዘየወላውል ትርጎም ናብራ፡ ምዃን፡ ምህላው ግን ኣይገጠመንን። ንገዛእ ርእሰይ እንተኾነ'ውን ትርጉም ናብራ ኣብ ጽሓይ ጸኒሑ ብዕምብረ እናተሸፈነ ላሕ ከምዝብለኒ ክሓብእ ኣይደልን።

ናብራ ወይ ምንባር ብዘይ ምርምር ቀሊል'ዩ ዝመስል። ናብራ እንታይ ማለት እዩ ወይ እንታይ እዩ ናብራ ዝብሉ ሕቶታት ድሕሪ ተቐልቂሎም ግን ፍልስፍናዊ መእተዊና ኢና ንስእን። እቲ ምዓልታዊ ከምዋዛ እንዛረበሉ

ዝነበርና ቃል ካልእ ትርጉም ለቢሱ ደቦኽ ይብለና። ዘይነበሩ ሕቶታት ምላሽ እናጸምኣም ይቕልቀሉ። እንታይ እዩ ናብራ? ንምንታይ ኢና ንነብር? ዝብሉ ሕቶታት የዝንቡ። ኣየናይ እዩ እቲ ቅኑዕ ናብራ? ዝብሉ'ውን ኣለዉ። ኣብ መንጎ ምንባርን ምህላውን ምኻንን ፍልልይ ኣሎዶ ዝብሉ'ውን ኣይስኣኑን። ከም ብዓል ሶቅራጥስ ድማ ናብራ ቅኑዕ እንተዘይኮኑስ ናብራ ኣይኮነን ይብሉ ነይሮም ይብሃል።

ካልእ ግዜ ድማ ናብራ ካብ ናብርኡ ኣይነሕልፎን ኢና። ናብራ ናብራ እዩ፡ እንታይ ካልእ ትርጉም ኣድልይዎ? ናይ ምንታይ ናብ ፍልስፍና ጽግዕግዕ! ግደፉናባ ክንነብር! ናይ ምንታይ ምምርማር እዩ? ንብለሉ እዋናት'ውን ኣሎ። ናብራ ኢልና መግቢ፡ ቁጠባዊ ምቹት፡ ነገራዊ ባህታ፡ ዓለማዊ ክብርታት፡ ግዜያዊ ስልጣን፡ ብልጭልጭ ሃብቲ፡ ፍትወት ከንቱነት፡ ወዘተ ብምዝርዛር ዝኣክል ይመስለና። እንተኾነ ዋላ'ኳ ገሊኡ ፍረ ናብራ መሲሉና ብትዕቢት እንተሓቖፍናዮ'ውን ኑቲ ናይ ኡኑት ሓቁ ንምርኣይ ብዙሕ ኣይንጽበን። ነዚ ድዩ ናብራ ኢልና ሂወትና ክነሕልፈሉ ደሊና ዝነበርና እናበልና ብጣዕሳ ውሽጣዊ ኩነታቱ ንምፍላጥ ንደኸመሉ ግዜ'ውን ኣሎ።

ኣሎ ድማ ግዜ ናብራ ካብ ትርጉም ዝርሕቀሉ። እንታይ ንነብር ከምዘለና ምኽንያት እንስእነሉ እዋናት'ውን ሒደት ኣይኮነን። ከምዚ ዓይነት ስምዒት ይዕበ ይንኣስ መበገሲ ኣይስእንን። ብዙሕ'ውን ክጥቀስ ይኽእል እዩ። እቲ ቀንዲ ግን እቲ ናብራ ከም'ቲ ደገደጊኡ ርኢና እንምዕዮ ኮይኑ ስለዘይጸንሓና እዩ። እዚ ሒዝና ናብ ጎደና ምርምር ድሕሪ ተጓዒዝና ብገዛእ ርእስና ክምለሹ ዘለዎም ዘይነበሩ ሓደሽቲ ሕቶታት ምቕራብ ኢና ንጅምር።

ንሓንሳብ ድማ ሂወት ይመረና፡ ተግባራት ወዲሰብ ኣገሪሞም ይሓልፉና፡ ተስፋ ንቕርጽ፡ ኣብ መንጎ ሓቅን ሕሶትን ዘሎ ዶብ ክኣ ይድነብዘዘና። ኣብ ከም'ዚ ዝኣመሰለ እዋን ብዙሕ ብርሃን ተስፋ ዝነበሮም ሰባት ጸልማት ቅብጸት ይዕብልሎም። ኣብ ታሪኽ ዝተራእዩ ፍጻመታት፡ ከም ዓርሞሸሽ ውግኣትን ቁጠባዊ ቅልውልዋትን ዘዋናሕሲ ሕማማትን ቀልቢ ዘይብሉ ግዝኣትን ንሕቶ ምንባር ዝተፈታተኑሉ ግዜ ሒደት ኣይኮነን። ስነ-ጥበባዊ ስርሒታት፡ እምነታትን ፍልስፍናታትን ምኣዝን ሓቆም ክቕይሩ ይርኣዩ እዮም። ፈለጥና ብሃልቲ'ውን ንሕቡእ ድልየቶም ንምፍጻም ካብ ሓቂ ከርሕቑና ዘይገብርዎ የለን፡ እንተኾነ ወዲሰብ ገና ይነብር ኣሎ። ብሓቂ ድሕሪ ኣልሸናዮም ንነብር ንኹን ንሃልው ዝብሉ ሓይልታት ፍልስፍናን ስነ-ጥበባትን እምነታትን ገና ኢዶም ዝሃቡ ኣይመስሉን። ብናቶም ምላሻት ድማ ሕቶ ናብራ ከምብሓድሽ መስርዕ ምኸሉውን ምህሳሱን ይቕጽል።

ብዛዕባ ምንባር እንተሓገዝና ነዘን ኣብ ታሕቲ ተጠቒሰን ዘለዋ ሒደት ሕቶታትን ምላሻትን ኣቕሪብ ንወግዒ ክዕድመኩም እንከለኹ ሕጂ ተመያይጥና ንውድኦ ኣይብልን። ደድሕሪ'ዚ ብዓብዩ ባዕልኹም ኣለኹምዎ ኢለ እየ ዝኣምን። ወግዕን ምይይጥን ጥራሕ ዘይኮነ፡ ካልእ ካብ'ዚ ዝዓብይ እትገብርዎ እዩ ዝርኣየኒ። መንእሰያት ስለዝኾንኩም ነዊሕ ጉዕዞ ፍልጠት ይጽበየኩም ኣሎ። ነዚ ሓጺር ቀለምቀመሳዊ ኣፍልጦ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኑቲ መወዳእታ ዘይብሉ ልዑል ቀጸላ ጸጋታት ፍልጠት ኣኽኪፉ ዘብጽሕ ሓያል ድልየት ክትውንኑ ይምነ። ትርጉም ናብራ ምኻን ምህላው ንምርካብ ክትክተልዎ ዘለኩም ሜላ ኣነባብራ ጉዕዞ ፍልጠት ምስጀመርኩም እዩ ዝበርሃልኩም። ናብ ናሕሱ ዘይርአ ፍጹም ርሕቀት ዝውንን መበቆል ስነ-ጥበብ ከይትበጽሑ ዝተዓንዱ ሓይልታት ድሕሪ ሓሊፍኩም፡ ነዘን ከም ኣብኡት ተጠቒሰን ዘለዋ ሕቶታትን ምላሻትን ንምርዳእ'ውን እትጽግሙ ኣይመስለንን።

• ነዘን ሕቶታት ንምምላሽ ዘኽእል ሜላ ከቢድ ኣይኮነን። እንታይነት ናብራ ንምፍላጥ ኣቐዲምካ ናብ ዓዲ ሙሉእ ናይ ምንባር ፍልጠት ምጋሽ እዩ ዘድሊ። ምኽንያቱ ትርጉሙ ንዘይንፈልጦ ሕቶ ናብራ ሜላ ክንሰርዓሉ ኣይንኽእልን። ናብ ፍጹም ርሕቀትን ጥልቀትን ፍልጠት ብምኻድ እንታይነት ውሽጣዊ ኩነታትናን ግዳማዊ ከባቢናን ፈትሽና ትሕዝቶ ሙሉእ ታሪኽናን ቋንቋናን ስነ-ፍልጠትናን ፍልስፍናናን ስነ-ጥበባትናን ባህልታትናን ንምርዳእ ስለንኽእል፡ ሕቶታት ናብራ ንምምላሽ ብቑዓት ክንከውን ንኽእል። ሓይልና ፍልጠት እዩ ክኸውን ዘለዎ። ንሱ ሒዝና ኢና ሜላ ኣነባብራና ነማዕብል። ኣብ ምንባርን ዘይምንባርን ወይ ኣብ ምህላውን ዘይምህላውን ዘሎ ሃንፍ'ውን መተሓላለፊ ድልድል ክንሃንጽ ንኽእል።

ነዘን ሕቶታትን ተሓጋገዝቲ ምላሻትን ኣብ'ዚ ኾነ ኣብ ካልእ ክንመራመረለን ተስፋ እገብር። ኣየወ ክንደይ ኣሽሓት መጻሕፍቲ ክደልያ እየን! ናይ ክንደይ ስነ-ጥበበኛታትን ዝተፈላለዩ ሊቃውንትን ሓሳባት ከድልየን እዩ! ክንደይ ናጻ ዝኾኑ ናታትኩም ምርምር ክጽቢያ እየን! ክንደይ ናጻ ውሳኔታት ክጽቢያ እየን? ብሓቂ ቅድሚ ንመጻኢ ትውልድታት ምምሃርኩምን ምምራሕኩምን ንጸልማት ብዓቲ ድንቁርና ብሊቕነትኩም ቅድሚ ምብራህኩም ዕጥቅኹም ባዕልኹም ዝተዋሰእኩሙሉ ናጻ ፍልጠት ስለዝኾነ፡ ጽቡቕ ጉዕዞ እምነየልኩም።

ንወግዒ መበገሲ ዝኾና ሕቶታት፦

1. ቀንዲ ዕላማ ናብራ እንታይ እዩ?

2. ኣየናይ ኢና ናብራ ንብሎ?

3. ኣብ መንጎ ምንባርን ምኻንን ፍልልይ ኣሎዶ?

4. ትርጉም ናብራ ንምፍላጥ ዝሕግዙ ፊጠራዊ ጽሓፍቲ ኣለዉዶ?

5. ትርጉም ናብራ ኣለሊና ሂወትና ንመርሓሉ ፍልጠት ይህልውዶ?

ነዘን ኣብ ላዕሊ ከም ኣብኡት ተጠቒሰን ዘለዋ ሕቶታት ምላሽ ንምሃብ ይሕግዝ ዝበልኩዎ መብርሂ እስኪ ነስተብህል፦

**1. ቀንዲ ናብራ እንታይ እዩ ንዝብል ሕቶ ንምምላሽ ናብ ካርል ጁንግ (Carl Jung) ከመልክተኩም ይምነ። "As far as we can discern, the sole purpose of human existence is to kindle a light of meaning in the darkness of mere being.") ከም'ቲ ዝርኣየና ድሕሪ ኮይኑስ እቲ ቀንዲ ዕላማ ህልውና ሰብ'ሲ ኑቲ ጸልማት ጥራሕ ዝኾነ ናብራ ናይ ትርጉም ብርሃን ምውላዕ እዩ።**

- ትርጉም ናብራ ንምፍላጥ ዝግበር ጻዕሪ እዩ ሜላ ኣነባብራ ዘጹብቕ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ኣይርሕቕን። ምኽንያቱ ኩሉ ምርምር ብርሃን ንምውላዕ ዝግበር ፈተነ ዝምስል።

- ኑቲ ጸልማት ብዓቲ ናብራ ብሓያል ሓይሊ ንኽኹልዕ ዝተላዕለ ተመራማሪ ብሩህ ትርጉም ናብራ ክርኣዮ ይኽእል።

- ካብ ናብራ ንምኽሳብ ብዛዕባ ናብራ ምምርማር የድሊ እዩ።

**2. ኣየናይ ኢና ናብራ ንብሎ? ብዛዕባ ምንባር ክንልዕል እንከለና ጉዳይ ምህላው/ ምንባር/ ምኻን/ ኣልዒልና ክንዛረብ ንኽእል ኢና።**

- ድሕሪ ኔርናስ ኣለና ወይ ንነብር

ኣለና ንብል ኢና። ምህላውና ከመይ ጌርና ንፈልጥ ንዝብል ሕቶ፡ ከም'ቲ ዴካርት ዝበሎ ስለንሓስብ እዩ ዝኸውን። ከምዘለና ወይ ንነብር ከምዘለና ዝምስክር ክይህልው እንተተመራመርኩም ጽቡቕ እዩ።

- ድሕሪ ኣለና ኢልና ድማ ንነብር ኣለና ክይብልና ኣይንተርፍን። ንኸውን ኣለና እንተበልናስ ናብራዶ ምሃብተመ?

- ናብራ ትርጉም ኣለዎ ወይ የብሉን ኢልና እንተተኸራኸርና'ውን መረዳእታታት ሂወት ይገፍሓልና ይኸውን።

### 3. ኣብ ሞንጎ ምንባርን ምኻንን ፍልልይ ኣሎዶ?

- ተመሳሳልነት ኣሎ ፍልልይ'ውን ኣይስኣንን። ተኽእሎታት ምኳን ዶብ ዘለዎም ኣይመስሉንን። ኑቲ ርሑቕ ከይንርእይ ዝዕንቅጽ ሓሳባት ዘሊልና ድሕሪ ሓልፍናዮ ተደሪቱ ዝነበረ ወኻና ብምዝርጋሕ ተተንኪፉ ዘይፈልጥ ሓድሽ ዓዲ ፍልጡት ክንበጽሕ ኢና ብሃላይ እየ። ኑብስናን ሕብረተሰብን ብምቕያር ድማ ለውጥታት ሜላ ኣነባብራ ነስዕብ ንኸውን።

- ኣሎ ዝብሉ ኣለዉ። ምንባርሲ ስለዘሎና ጥራሕ ድሕሪ ኮይኑ ንነብሮ ለውጢ የለን ንምባለት እዮም ዝኾኑ። ግንባርና ኮይኑ እዩ ዕድልና ምባል ንናብራና ወይ ንህላወና ንነብሮ የለንዶ የስምዕ ይኸውን?

- ምኳን ግን ኑቲ ናብራ ንምቕያር ዝግበር ለውጢ ዘስምዕ ይመስል። ንኣብኑት ናይ ሸክስፒር ሃምለት 'to be or not to be...' እናበለ ብጽሞና ዘስተንተኖ 'ምንባርዶ ዘይምንባር' እንተበለዶ 'ምኳንዶ ዘይምኳን ወይ ምህላውዶ ዘይምህላው' እንተበለ ይሓይሽ? እናበልና እንተመያየጥና መሁብተም ሓሳባት ምኾነና። ሃምሌት እዚ ኹሉ ንኽብል ዘንቀደ ናብራ ስለዝተጸልኦ፡ ምኳኑ ስለዝመረሮ ወይ ምህላዉ ስለዝኸበዶ ክይኮነ ኣይተርፍን። ማዕረ ሞት ይሓይሽ'ውን ይብል እዩ። እዚ ሕቶ ምንባር ድዩ ምኳን ወይ ምህላው እናበልኩም እንተዋጋዕኩም ጽቡቕ ይመስለኒ።

### 4. ትርጉም ናብራ ንምፍላጥ ዝሕግዙ ፈጠራዊ ጽሑፋት/ጽሓፍቲ ኣለዉዶ? ካብቶም ምስ ናብራን ምኻንን ምህላውን ዘሎልዩና ሰባት እቶም ዓበይቲ ስነ-ጥበበኛታት ጽሓፍትን ሰራሕቲ ፊልምን ካልኦት ስነ-ጥበበኛታትን እዮም። ናይ ሓቂ ናይ ፈጠራዊ ደረስቲ ድሕሪ ከይኖም ጸገም ኣንበብቲ ይርድኡ። መብዛሕትኦም ኣንበብቶም ከም ብዙሓት ሰባት ናብራ ትርጉሙ ይሓብኣሎም። ኑቶም ደረስቲ'ውን ኣይገድፈሎምን።

- እቶም ዓበይቲ ናይ ፈጠራዊ ዛንታ ደረስቲ ትርጉም ናብራ ንምፍላጥ ጻዕርታት ይገብሩ እዮም። ንዕኡ ኢሎም ዝገብርዎ መስዋእቲ ዘደንቕ እዩ። መብዛሕትኦም ንናብራ የምልኹ። ወዲሰብ ንኽነብር ድማ የተባብዑ።

- ኣብ ስነ-ጽሑፋዊ ስርሓቶም ብመልክዕ ፈጠራዊ ዛንታ፡ ተዋስኦ፡ ብፊልሚ ወይ ብሞግጥሚ ናይ ወዲሰብ ናብራ ይገልጹ። እቶም ዝፈጥርዎም ጠባያት ምስ ሰብ ይመያየጡ፡ ዝገልጽዎ ሓሳባት ንሰብ ክመርሕ ይርኣ፡ ዘቕርብዎ ጽባቐ ብሰብ ይውሳን እንተበልና ምግናን ኣይኮነን። ብሓጺሩ እንታይነት ናብራ ብዓበይ ስነ-ጥበባዊ ክእለት እናገለጹ እንታይነት ናብራ የብርሁ። ምስ ኩሉ ተፈጥሮ ዝብሃል'ውን የላልዩ።

- ከም መስትያት ማሕበረሰብ ዝኾኑሉ ግዜ'ውን ኣሎ። ናይ ናብራ ዕብዮቱን ድቀቱን ብቐሊል ናይ ፈጠራዊ ሜላ ኣጸሓሕፋ ኣብ ሂወት ሰብ ናይ ምስራጽን ክእለት ዝውንኑ ስለዝኾኑ ትርጉም ናብራ ንምፍላጥ ይሕግዙ።

- ነዚ ሕንፍሽፍሽ ዝብል ዝመስል ኣከያይዳ ናብራ ጥርንፍ ዝበለ መልክዕ ብምሃብ ንኣንበብቶም ይፍውሱ። የትስ ዝተባህለ ኣየርላንዳዊ ገጣማይ ኣብ'ቲ ካልኣይ ምጽኣት ኢሉ ዝሰየሞ ግጥሙ ...እቲ ዝሃድን ኣሞራ ኑቲ ሃዳናይ ኣይሰምዖን፡ ነገራት ፋሕ ኢሎም...ኢሉ ንዝጽሓፎ ምርኩስ ብምግባር ቺንዋ ኣቸበ ከም ኣርእስቲ መጽሓፉ ገይሩ ብምጥቃም ዓቢይ መልእኽቲ ንሃገሩን ንኣፍሪቃን ኣመሓላሊፉ።

- ኣብ መጻሕፍትኻ'ኸ ከመይ እዩ ክትብሉኒ ትኽእሉ ኢኹም። ኣብ ዓቢድዶ ትብልዎ፡ ድኻን ትብርሁ፡ ትጸቢት ባህጉን ወግዒ ልብን ዘለዉ ጠባያት ሰቕ ኢሎም ዝነብሩ ኣይመስሉንን። ክኾኑ ዝደልዩ እዮም። ኑብሶም ኮነ ከባቢኦም ክቕይሩ እንከለዉ ስለ ዝፈጠርኩዎም ዝተረፈ ባዕልኹም ተመያየጥሉ።

### 5. ትርጉም ናብራ ኣለሊና ሂወትና ንመርሓሉ ፍልጠት ይህልውዶ?

- እወ ክንብል ንኽእል። ትርጉም ናብራ ንምልላይ ፍልጠት የድልይ።

- ንስኻትኩም ኣብ'ዚ ደረጃ ፍልጠት ጥራሕ ከይተወሰንኩም ካብ'ዚ ደረጃ'ዚ ኣዝዩ ብዝተዓጸጸፈ ፍልጠት ድሕሪ ተዓጢቕኩም ትርጉም ናብራ ወዲሰብ ብምስትውዓል ሜላ ኣነባብራኹም ክትምሓይሹ ከም እትኽእሉ ይኣምን። ፈላጣት ዝወሰንዎ ንጽባቐ ናብራ ከምዝሓይሽ ዘጠራጥር የለን።

- ኣነ ድማ ብዙሓት ካባኹም ኣብ ዝተፈላለየ ክፍሊ ፍልጠት ኣቲኹም ብምምርማር፡ ነዚ ጸልማት ዝመስል ናብራ ብርሃን ክትህብዎ እናተመነኹ ብርሃንኩም የርእየኒ ይብል!



# ርሕቀትካ ምሕላው ... ሓንቲ ካብ ምስጢር ፍቕሪ

*ሙሉጌታ ርእሶም*

ገለ ንመጽሔት ዝኸውን ሓሳብ እንተ ረኸበኩ'የ ኣብ ሓደ ጽምው ዝበለ መናፈሻ ኮፍ ኢለ ነይረ። ንዘዘምጻእክዎም ሓሳባት ብኻልእ ሓሳባት ኣገማድሕ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን፡ ሓንቲ ኣብ ፊተይ ኮፍ ኢላ ዝነበረት ጓል፡ "ሰላም ዝሓወይ፡ ራህዋ እበሃል" ኢላ ሃንደበት ኣብ ጐድነይ ደው ብምባል ካብቲ ዓሚቕ ሓሳብ ኣበራበረትኒ።

ከም ስንብድ ኢለ፡ "ኣነ ኸኣ… " ብምባል ስመይ ንኸንግራ ምስ ተበገስኩ፡ ንዘጀመርክዎ ዘረባ ኩልፍ ኣቢላ፡ "ደሓን ግደፎ እፈልጠካ እየ፡ ፍቓደኛ እንተ'ኼንካ ግዳ ንቕሩብ ግዜ ከዕልለካ ምደለኹ" በለትኒ። መልክዓ ንኣይ ሓድሽ ብምንባሩ ድንግርግር እናበለኒ፡ "ይከኣል'ዩ" በልክዋ። ሓቂ ንምዝራብ፡ ግዜ ኣይነበረንን። ነተን ዝነበራኒ ግዜ ብዓገቡእ ንምጥቃም'የ ካብ ሰባት ሃዲመ ናብቲ ቦታ ከይደ።

"ኣበይ'የ ዝፈልጣ ዶ ትብል ኣለኻ? ኣይትፈልጠንን ኢኻ። ቤታ 'ኣብ ፍቕርን ሓዳርን ብኸመይ ንዕወት' እትብል መጽሓፍካ'የ ዝፈልጠካ፡ ካብኡ ተበጊሰ ድማ'የ ክትሕግዘኒ ትኽእል ኢኻ ኢለ ብምእማን ኣጋጣሚ ምስ ረኸብኩኻ ከዕልለካ ዝወሰንኩ።" ድሕሪ ምባል፡ ዘረባኣ ኣቋሪጻ ደኒና ሰቕ ምስ በለት፡ "ዝኽእሎ ጥራይ ይኹን እምበር ክሕግዘኪ ድሉው'የ?" በልክዋ።

"ኣነ ሓንቲ ካብ'ተን ኣብ ጕዕዞ ፍቕሪ ግዳይ ደቂ ተባዕትዮ ዝኾና ደቂ ሄዋን እየ። ምስ ክልተ ኣውዳት ፍቕሪ ፈቲኑ፡ ክልቲኦም ከኣ ደም ኣንቢዖም ሃዲሞምኒ። ደቂ ተባዕትዮ ማዕረ ክንድኡ ተበለጽቲ ገይረ ገሚተዮም ኣይፈልጥዎን እየ። ቀረብ ምስ ፈለጥኩዎም ግና… " ብምባል ከናፍራ እናረማጠጠት ዝን በለት።

"ከመይ ማለትኪ እዩ?"

"ካልእ እሞ ደሓን ግደፎ፡ ቀንዲ ክሓተካ ደልየ ዘለኹ፡ ኣብ ጕዕዞ ፍቕሪ ናትካ ጻዕርን ቅንዕናን ጥራይ ኣኻሊ ድዩ? ንስኻ ቡቲ ኣዝዩ ቅኑዕ ዝኾነ መገዲ እናተጓዓዝካ፡ መጻምድትኻ እንተሓንጊዱ እንታይ ክትገብር ትኽእል? ንተግባራት መጻምድትኻ ክትቈጻጸር ይከኣል ድዩ? ክትቈጻጸር እንተ ዘይክኢልካ'ኸ ንስኻ ወላ ሽሕ ግዜ ብሉጽን ጥበበኛን ኩን ብኸመይ ክትዕወት ትኽእል?" ብሕቶ ኣናወጸትኒ።

ጭቡጥ መልሲ ምእንቲ ክህባ፡ ፍቓደኛ እንተ'ኾይና ዛንታኣ ክተዕልለኒ ተወከስኩዋ። ምስቲ ናይ መጀመርታ ፍቕራ ን8 ኣዋርሕ ብፍቕሪ ከም ዝተጓዕዙት፡ ኣብቲ መጀመርታ ኣዝዩ ይግደሰላ ከም ዝነበረ፡ ንሳውን ኣመና ተፍቅሮ ብምንባራ፡ ብኣካል ከይተራኸቡ ዝወዓሉለን መዓልታት ብኣጻብዕ ዝቑጸራ ምንባረን፡ ብትሕዝቶ ካብኡ ትሓይሽ ስለ ዝነበረት፡ እንተ ወሓደ ኣብ መዓልቲ ክልተ ግዜ እናደወለት ደሃዩ ከም ትገብር፣ ፍቕራዊ ህይወቶም ንምዕባይ (ብርድኢታ እዩ) ምሸት-ምሸት ንእተቕርበሉ ንዝነበረት ቈጸራታት፡ ብደስታ ይቕበሎ ምንባሩ… ድሕሪ ምዕላል፡-

"ድሕሪ ግዜ ግና ኣመና ተገዲሰሉ ከም ዘለኹ ምስ ኣረጋገጸ ክዕበየለይ ጀመሩ። ከይረኣየኒ እንተውዓለ፡ ከም'ዛ ጡብ ኣደኡ ዝናፈቐ ህጻን ሃፍንፍ-ጸደፍደፍ ይብል ከም ዘይነበረ፡ 'ቢዚ እንደየ ኾይነ፡ 'ኣኼባታት በዚሑኒ'፡ 'ኣብ ሓጺር ግዜ ከረክቦ ዝግቦኣኒ ጸብጻብ ስለ ዘሎኒ ዕድል ክትህብኒ ኢኺ'… ብምባል ዕባራ ምኽንያታት እናሃበ ካብ ፍቕሪ ምሽፋት ናተይ ኢሉ ሒዙዎ። ንሓንሳእስ ወላ ኣብ ቀዳመ-ሰንበት ከይተረፈ፡ 'ፊልድ እባ መገሻ እባ ኣሎኒ' እናበለ፡ ካብቲ ዝገብረሉ ዝነበርኩ ቈጸራታት የብኩር ነይሩ። ቢቃ! ከይደወልኩሉ እንተ ቐንየ፡ ከይደወለ ይቕኒ። ተገዲሰሉት ምስ ኣጕደለ ኸኣ ጠንጢኑኒ።" በለትኒ።

"ብድሕሪኡ ኸ?" ብህንጡይነት ሓተትክዋ።

"ብድሕሪኡ ደኣ ቢቃ ተፈላሊና፣ ድሕሪ 6 ኣዋርሕ ከኣ ምስዚ ካልኣይ ፍቕረይ ዕርክነት ጀሚርና። ንሱ ኸኣ ይገርመካ እዩ፣ ካብኡ ዝገደደ ኰይኑ ጸኒሑኒ።" ድሕሪ ምባል፡ ኣዚያ ከም እትፈትዎን ንሓዋሩ'ውን ምስኡ ናይ ምንባር ባህጊን ህንጡይነትን ከም ዝነበራን ገሊጸትለይ። ቀጺላ ኸኣ ኣዝዩ ይፈትዋ ስለ ዝነበረ፡ ኣጥቢቑ ይቈጻጸራ ምንባሩን ንሳ ኸኣ ንስለ ፍቕሪ ክትብል ከምቲ ንሱ ዝደልዮ ክትከውን ትግደድ ምንባራን ሓበረትኒ።

"ብተወሳኺ"፡ ትብል ንሳ "ስድራይ ንኽንድኡ ግዜ ምስኡ ከሕልፍ ፈጺሞም ኣይድግፉዎን ነይሮም። ኣነ ግና ፈቃር ስለ ዝኾንኩ፡ ንስለ ፍቕሪ ክብል ዘረባ ወለደይ ጥሒሰ ምስኡ ብዙሕ ግዜ'የ ዘሕልፍ ነይረ። ስኳቡሊ ስለዝነበረ ገዝኡ ከይደ ጸብሒ ይገብረሉ፡ ክዳኑ ይሓጽበሉ፡ እንጀራ ይስንክተሉ፡ ሕሉፍ ሓሊፈ'ውን መታን ከይጸምዎን ደስ ክብሎን ምስ ስድራይ እናተባኣስኩ ምስኡ ዝቕንየሉ እዋናት ነይሩ። እዚ ኹሉ እናገበርኩሉ ግና… 'ንመርዖ እንተበልክዎ፡ እኹል ዓቕሚ እንክለዎ 'ኣብዚ ቀረባ ግዜ ናይ ምምርዓው መደብ የብለይን፡ ቍሩብ ዓመታት ክትጽበይኒ ኢኺ' እናበለ ኣሕርር ኣቢሉኒ። ብኸምዚ ኸኣ እቲ ልዕሊ ሰለስተ ዓመታት ዝገበረ ፍቕርና ኣብ ሓደጋ ወዲቑ። እዚስ እንታይ ክትብሎ ትኽእል?"

"እሞ ሕጂ ዝምድናኹም ፈጺሙ ተቢቲኹ ማለት ድዩ?"

"እንታይ ደኣ! ናይ ምምርዓው መደብ ከም ዘይብሉ ምስ ኣረጋገጽኩ፡ ዳርጋ ቀቢጸዮ እየ። ንሱ ግና ድሕሪ 3-4 ኣዋርሕ ደደዊሉ፡ 'ዘረባ ኣሎኒ'ሞ፡ ገዛ እባ ምጽኒ' ይብለኒ። እንተኸድክዎ ኸኣ እንትርፎ ምስዓምን ሃሰስ ምባልን ካልእ ዘረባ ዘይብሉ፣ ከምዚ ምስ ኰነ ናይ ብሓቂ ተቐይመሉ። ሕጂ ካብ ዘይንራኸብ ዳርጋ ሽውዓተ ኣዋርሕ ገይርና ኣለና። ክረኽቦ'ውን ኣይደልን እየ።" በለትኒ።

እቲ ኣቐዲማ ዘቕረበትለይ ድርዳር ሕቶታት 'እንቋዕ እባ ተቐዳዲመ ኣይመለስኩላ' ኢለ ብውሽጠይ። ሽዑ ንሽዑ ድማ ናይ ኣቤል ዓርከይ ዘረባ ዘኪረ ኣብ ዓሚቕ ሓሳብ ጠሓልኩ። ንኣቤል ዓርከይ "ስለምንታይ ኢኻ ነዛ ዓርክኻ ክትምርዓዋ ዘይመረጽካ?" ክብል ምስ ተወከስኩዎ፡ "ከም ዝመስለኒ፡ ንሳ እንተ ተመርዒኹዋ ብማለት እያ ንኹሉ ዝሓታ 'ሕራይ' ትብለኒ። ኣነ ኸኣ 'ቀላል' ብምዃና ክምርዓዋ ኣየተባብዓትንን።" ኢሉ ብዓውታ ክምልሰለይ ቅጅል ኢሉኒ።

ተስፋ ዓርከይ'ውን "ፍቕሪ ልክዕ ከም መገዲ ባቡር ስጡምን ርሕቀቱ ዝሓለወን'ዩ ክኸውን ዝግባእ። ኣብ ከይዲ ፍቕሪ ንመጻምድትኻ ኣመና ክትቈጻጸር ምፍታን፡ ትንፋስ ዝኸልእ ቈጸራታት ምስራዕ፡ ቅድሚ መርዓ ናብ ጾታዊ-ርክብ ምጕያይ ወይ ንጾታዊ-ርክብ ዝዕድም ኣካይዳ ምዝውታር… ገለ ካብ'ተን ኣዕነውቲ ፍቕሪ እየን። ኣብ ቅርዑይ መጻኢ ዘይብሉ ዝምድናታት ዚያዳ ኵሉ ተሻሰይቲ ደቀ'ንስትዮ ብምዃነን፡ ርሕቀትና ኣብ ምሕላው ክሕግዛና ዝግብኣን ንሕና እየን።" ኢሉ ብልጭ ኣቢሉኒ።

***

እዚ ኹሉ ናይ ሓሳባት ምግምጋም ኣብ ናይ ቋሕ-ሰም ግዜ እዩ። ሕቶኣ ክምልሰላ ስለ ዝኣበርኩ ግን፡

"እሞ ኣብ ፍቕሪ ዘይምዕዋትኪ ናይ መን ጸገምዩ ትብሊ?" ኢላ ተወኪሳትኒ።

"እዋእ… ባዕልኻ እንዶ ፍረዶ! እንታይ ሕቶ ደሊኻሉ ኢኻሞ ንኣይ ትወክሰኒ? ኣቦኻ ዝኣበረኒ ግምት እባ ኣይተፍጥሮ፣ እቲ ሓቂ ልክዕ ከምዚ ዝገለጽኩልካ እንተ'ኾይኑ፡ ናይ መን ጸገም ኮይኑ ይስምዓካ?"

"ኣይትሓዝለይ እምበር፡ በዚ ዝሃብክኒ ሓበሬታ፡ ካብ ናታቶም ጸገም ንላዕሊ ኣካይዳኺ'ዩ ንስዕረት ኣቃሊዑኪ በሃሊ እየ።"

"ብኵብስኹም እዞም ኣውዳት ጥዕና የብልኩምን! ኣነ 'ገድድ… " ኢላ ቦርሳኣ ኣልዒላ ብድድ ክትብል፡ ብኢዳ ሒዘ ኣቢለ እናሰሓቕኩ፡ "ንምንታይ ከምኡ ከም ዝበልኩ'ኺ'ሞ ክነግረኪ፡ ብድሕሪኡ እንተደለኺ ትኸዲ። ድሓር ከኣ ቀልጢፍኪ እባ ኣይትሕረቒ፡" በልክዋ እናቃባጠርኩ።

"እንታይ 'መስለኪ ራህዋ፡ ንኽልቲኣም ጌጋ ኣይንበሮምን ኢለ ኣይክእልን እየ። ሕጂ ብዛዕባ ናታቶም ጌጋታት ምዝራብ'ውን ትርጕም ዘርከቦ ኣይኮነን። ንመጻኢ መታን ክሕግዘኪ ኣብቲ ናትኪ ዝተጋገኸ ጌጋ ኮይኑ ዝተሰምዓኒ እንተ ተዘራረብና ይሓይሽ በሃሊ እየ።

ኣብ ክልቲኡ ዝምድናኺ ርሕቀትኪ ክትሕልዊ ኣይከኣልክን። ኑቲ ቀዳማይ መዓልታዊ ትቈጻጸርዮ፡ እንተ ወሓደ ኣብ መዓልቲ ክልተ ግዜ ትድውልሉ እንተ ነይርኪ፡ ሓንቲ መዓልቲ ከይደወልክሉ ወይ ንራኽብ ከይበልክዮ እንተ ውዒልኪ፡ ኣብ ክንዲ 'እንታይ ደኣ ረኺቡዎ' ኢሉ ዝሻቐል፡ ዕረፍቲ ብምርካቡ ጥራይ ክሕጕስ ይኽእል እዩ። ወላ ከይደወልክሉ እንተቐኒኺ'ውን ኣብ ዝኾነ እዋን ከም ትድውልሉ ርግጸኛ ከም ዝኸውን ዝገበርክዮ ባዕልኺ ኢኺ።

ብወገነይ፡ ኣብ ፍቕሪ ካብ ንቡር ንላዕሊ ክንክብን እንተ'ሎ ሃሳዩ እዩ በሃሊ'የ። ኽሕ ግዜ ደኣ ፍቕርኺ ይኹን እምበር ምስ ኑብሱ፡ መሳርሒቱ፡ ኣዕሩኽቱን ካልኦትን ከዕልልሉን ክሰርሓሉን ዝኽእል ግዜ ክደሊ ግድን እዩ። መዓልታዊ እናቈጻጸርኪ ኣዚ ኹሉ እንተ ነፈግክዮ ከኣ ምሳኺ ምህላው ምቹእነት ከም ዘይፈጥረሉ ርዱእ እዩ።

ብወገነይ ከምዚ ዓይነት ትንፋስ ዝኸልእ ቈጸራታትን ናይ ቴለፎን ጻዊዒታትን ከሰልችዎ መዓት እዩ። ከምዚ ኮማይ እንተ ኾይኖም ከኣ ከመኻንዩ ክግደዱ ንቡር እዩ። ምናልባት ግን ኣነ እንተ ዝኸውን፡ ኣብ ክንዲ እናመኻኸኹ ዝርሕቕ፡ ንኻልእ ዋኒነይ ዝኸውን ግዜ እሰእን ከም ዘለኹ ብግልጺ ምነገርኩኺ 'መስለኒ።

ናብ'ቲ ካልኣይ ዝምድናኺ እንተ ሰጊርና'ውን ርሕቀትኪ ትሕልዊ ኣይነበርክን። ኣብ ፍቕሪ ብፍላይ ንደቀ'ንስትዮ ርሕቀትካ ምሕላው ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ንስኺ ግና ጌና ኣብ ዕርክነት ከለኹም፡ ገዛኡ እናኸድኪ ብቐጻሊ ኩሉቲ ምስ ተመርዓወ ካብ ሰበይቱ ክረኽቦ ዝኽእል ነገር ትገብርሉ እንተነይርኪ፡ ናይ ምምርዓው ኣገዳስነት ብኸመይ እዩ ክረኣዮ? ኣብቲ ግዜ'ቲ መርዓ ንኣኺ'ዩ ዚያዳ ዘገድሰኪ ነይሩ እምበር፡ ንሱ እኳ ድሮ ኣብ ሓላፍነት ዘይሽከመሉ ሓዳር'ዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል እዩ።

ከምቲ 'ጾባ ብናጻ ትረክብ እንተ'ኼንካ፡ ኩቡቲ ምሳይ ንምንታይ የድልየካ?' ዝበሃል፡ ኩሉቲ ምስ ተመርዓወ ክረኽቦ ዝምጽኦ ኣቕዲምኪ እንተሂብክዮ ደኣ'ሞ ከመይ ኣቢሉ ብዛዕባ መርዓ ክሓስብ? በዚ ምኽንያት ድማ'የ እቲ ዝዓበየ ጠንቂ ስዕረትኪ 'ርሕቀትኪ ክትሕልዊ ዘይምኽኣልኪ እዩ' ዝበልኩኺ።

ኣብ መንጎ ክልተ ፍቑራት ዘሎ ርክብ ደረት እንተ ዘይብሉ ጸገም እዩ። ትንፋስ ትከላላእ፡ ነገራት ኣብ ዘይግዚኡም ንምፍጻም ትደፋፋእ፡ ክብርኻ ክትሕሉ ትጽገም፡ ከም ሳዕቤኑ ከኣ ምምናው ወይ ኑቲ ዝምድና ከም ቤት ማእሰርቲ ሓሲብካ ክትሃድም ምፍታን፡ ንህይወት ከማእዝን ወይ ከስሕት ዝኽእል ስጉምቲ ምውሳድ ኪጋጥም ጸቡቕ እዩ። ብፍላይ ብፍላይ ደቀ'ንስትዮ፡ ንፍቕርኽን ክሳብ ኣበይ ተቐርባኣ ብዕትበት ክትሓስባሉ ዝግብኣኪን ጉዳይ እዩ። ተስፋ 'ገበር ከኣ ኩሉ ነገር ተረዲኡኪ ክኸውን።



# ምምራጽ መጻምድቲ

የሃንስ ፍትዊ

ወዲ-ሰብ ኪኖ ኣብ ጽሑፍቶኡ ኣብ ምርጭኡ'ውን ይኑበርዩ። ካብዚ ዝተበገሱ ከይኮኑ ገለ ሰባት ንጽሑፍቶኻ ባዕልኻ ኢኻ እትጽሕፎ ዝብሉ። ገለ ሰባት'ውን "እቲ ኣብ ህይወትካ እትገብሮ ወፍሪዩ ጽሑፍቶኻ ዝሽውን" ብምባል ይምጉቱ። "ሰብ ኣብ ምርጭኡ ዝኑበር እንተኸይኑ ድኣ ናይ መን ምርጫ ኮንዩ ሕማቕ ክኑበር ዝደሊ" እናበሉ፣ ነዚ ምጉት ዘራጉዱ ሰባት'ውን ኣይሰኣኑንዮም - ሓቂዩ። ኩሉ ሰብ ምርጭኡ ኪኖ ጽቡቕ ዝበለጸ ክኸውን ዝደሊ። ምርጫኻ ምርጫ ጥራይ ኮይኑ ከይተርፍ ተግባራዊ ክኸውን እትኸፍሎ ዋጋ ብግዜ ይኹን ብጸዓት ኣብ ምጭባጥ ጥሙሕካ ዝለዓለ ዋጋ ኣለዎ። ብሓጺሩ ወዲ-ሰብ ዝዘርኦ'ዩ ዝዓጽድ።

ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ካብ ዝካየዱ ወግዓውያን መርዓታት እቶም 50% ኣብ ሓጺር ግዜ ብፍትሕ ነበረ ከም ዝኾኑ መጸናዕትታት ይሕብሩ - (Why men don't listen & Women don't read maps) ኣብ ትብል መጽሓፍ ብሰፊሑ ተገሊጹ ንረኽቦ። ኣብ ሃገርና'ውን ፍትሕ ኣሰካፊ እናኾነ ይኸይድ ምህላዉ ብዙሓት ይሰማምዑ። ነዚ ዝተገንዘቡ ገለ ተጫረቕቲ "ብኸራይ 'ሊመዝዩም' ዝተጸምበለ መርዓ ብቑጽሪ 4 ኣውቶብስ ኣብ ቤት ፍርዲ ዝዛዘም ይበዝሕ ኣሎ።" ብምባል ክሕጭጨ ይስምዑ ኣለዉ። ጠንቂ ፍትሕ ኣዝዩ ብዙሕ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ሓደ ካብ'ቶም ብዙሓት ጠንቅታት ቀንዑ ዘይኮነ "ምምራጽ መጻምድቲ" እዩ። ብዙሓት ኣብ ሓዳር ዕዉታት ዘይኮኑ ሰባት፡ ጠንቂ ምፍትሖም ኣብ ምምራጽ መጻምድቶም ከም ዝጀምር ከኣ ዓው ኢሎም ይዛረቡ። እቲ ዝገርም፡ ድሕሪ ምፍትሖም'ውን እንተኾነ ኑቲ ጌጋ ይደግምዎ ምኳኖምዩ። ብከመይ መጻምድትኻ ትመርጽ?፡ መጻምድቲ ምምራጽ ቀሊል ዶ ድዩ?...ወዘተ ኣብዚ ኣርእስቲ ክንግንዘቦም ዘለና ኣገደስቲ ነጥብታት'ዮም።

መጻምድትኻ ኣብ እትመርጸሉ እዋን ንዝበዝሐን ዝጸዓቐን ክፋል ህይወትካ ምስ እቲ እትመርጾ ዘለኻ ወይ ዘለኺ መጻምድቲ ክትኑበር ወሲንካ/ኪ ምህላውካ/ኪ ብግቡእ ክትግንዘብ ይግባእ።እዚ ብኣሃዝ ክንርእዮ ከለና ክልተ ሰሶ (2/3) ናይ ዕድሜኻ ማለት'ዩ።ንከምዚ ዓይነት ዝኸውሐን ዝጸዓቐን ክፋል ህይወትካ ከም ኣካልካ ብምዃን ከሳልየካ እትመርጾ ሰብ ከመይ ክከውን ኣለዎ? ዝብል ሕቶ ኣቃሊልካ ዝርኦ ኣይኮነን።እሞ እቲ ንመርጾ/ንመርጾ መጻምድቲ ከመይ ክከውን/ክትከውን ኣለዎ/ዋ?-ምግምጋቱ ከቢድ ኢዩ።

ብብዙሕ ምኽንያት "ምምራጽ መጻምድቲ" ሓደ ካብቶም ኣብ ህይወት 'ዓበይቲ' ውሳኔታት ክበሃል ይከኣል'ዩ።ብዙሓት ዕዉታት ሰባት እቲ ዝበለጸን ዝሕበንሉን ውሳኔኦም ኣብ ምምራጽ መጻምድቶም ምዃኑ ይዛረቡ።ምኽንያቱ እትመርጾ መጻምድቲ ኣብ ምህሳስን ምድማቕን ሕብሪ ህይወትካ ዝለዓለ ረጃሒ ስለ ዝኾነ።እቲ ንዝበዝሐ ጊዜ መናብርቲ ዝኾነካ መጻምድቲ 'ቕድሚ ሰብ ምስ ጸሓይ ብራቕ ፡ድሕሪ ሰብ ምስ ጸሓይ ዕራብ እትርእዮ ገጽ መጻምትካ ኣብ ውሳኔታትካ ከማእዘኒካ ይኩን ከፍርሰካ ፣ተስፋታትካ ከሐይል ይኩን ከድክም ልዑል ግደ ከም ዘለዎ ምሁራት ናይዚ ዓውዲ ይዛረቡ።

ዕድሜ፡ዝንባለ፡ድሕረባይታ...ወዘተ ገለ ካብቶም ኣብ ምምራጽ መጻምድቲ ወሰንቲ ረቋሒታት'ዮም ።ዕድመ ዝድርኮም ኣተሓሳስባታት ክሳብ ዝሃለዉ ዝተረሓቐ ዕድመ ዘለዎም መጻምድቲ ዝተፈላለየ ኣታሓሳስባታት ክህልዎም ባህርያዊዩ።ምናልባት እዚ ሓሳብ ንከም በዓል ሰልይንደዮን በዓል ቤታን ንዘለዎም ናይ ዕድመ ፍልልይ ብምርኣይ ዘይሰርሕ ክመስል ይኽእል'ዩ።እዚ ግን ካብ ብሱል ጥረ ክበሃል ይከኣል። ከምኡ'ውን ዝተፈላለየ ዝንባለ፡ድሕረ ባይታ ዘለዎም መጻምድቲ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ ክህልዎም ይኽእል'ዩ።ንኣብነት ሓንቲ ኣብ ስፖርት ብንጡፍ እትነጥፍ ጎርዞ ፡ ጓለንስተይቲ ካብ ገዛ ፍጹም ክትወጽእ የብላን ብዝብል ኣተሓሳስባ ዝዓበየ መንእሰይ ብዙሕ ኢጋጥሚ ምስ ዝዛመዱ ድሕረባይትኦም ዝፈጠሮ ናይ ኣረዳድኣ ፍልልይ ክክሰት ዓቢ ተኽእሎ'ሎ።

ኣብዚ ካልእ ክጥቀስ ዝኽእል ዓቢ ነጥቢ መጻምድካ መን ኸመርጸልካ ኣለዎ ዝብል'ዩ።ነዚ ዝተፈላለዩ ሰባት ዝተፈላለየ መልሲ ክህብሉ ይስምዑ'ዮም። ኣብ ሕብረተ ሰብና ወላዲ ንወሊዱ መጻምድቱ ክመርጸሉ ሓላፍነቱ ምኳኑ ክሳብ ዝሓለፉ ዓመታት ክንዕዘቦ ጸኒሕና ፣ብውሑድ ቑጽሪ ሎሚ'ውን ንዕዘቦ ኣለና። ናይዚ ኣብነት፡ እዞም ንዓና ዘዕብዩ ዘለዉ ብወለዲ መጻምድቶም ተመሪጾሎም ብፍቕሪ ኣብ ሓዳር ዝኑበሩ ስድራቤታት ብቐረባ ክንወከስ ይከኣል'ዩ። ክሳብ እዋን ሕጻ ወይ መርዓ ይትረፍ ባህሪ መጻምድቶም ምስሳ/ምስሉ ተራእእዮም ዘይፈልጡ ንክንደዚ ዝኣክል ዕድመ ኣብ ሓዳር ብእምነት ክጸንዑ ምርኣይ እምበኣር ተኣምር'ዩ።እዚ ኩነት ንሓደ ምዕራባዊ ጽንጽዋይ ኮይኑ ክስምዖ ይክእል'ዩ-እቲ ሓቂ ግን ንሱ'ዩ። እንተ ሎሚ ግን ንሕና መእሰያት ንወለድና ስራሕ ንምፍኳስ ደዩ ንምኽባድ ፣ንጸበቕ ደዩ ንሕማቕ እዝጊ ዋንኡ መጻምድትና ባዕልና እንመርጸሉ እዋን'ዩ። ቅዳዊና ይግበሮ!

መጻምድትካ ኣብ እትመርጸሉ እዋን ዝኾነ ጊዝያዊ ድርኪት እንተዘይ ሃለወ ተመራጺ'ዩ።ሓደ ካብ'ቶም ጊዛውያን ድርኪት ሃይነይታ'ዩ።ሃይነይታ ብብዝሒ ንመንእሰያት ዘጥቕዕ ሕማም ፍቕሪ'ዩ።ብሃይነይታ ተደሪኮም ዝተመራረጹ መጻምድቲ ዕድሚኦም ኣብ ሓዳር ነዊሕ ኣይከውንን።ጠንቒ ናይዚ እቲ ብሃይነይታ ዝተላዕጠጠ 'ፍቕሪ' ኣብ ሓዳር ንዝኽሰቱ ንኣሽቱ ጉዳያት ክጻወሮም ዓቕሚ ይኩን ኣክእሎ ስለ ዘይብሉ'ዩ። ምጽውዋር ሓደ ካብ ኣዕኑድ ሓዳር'ዩ።ወሳኺ ድሕሪ ምምራጽ መጻምድቲ ዝለዓል ኣርእስቲ እንተኾነ ተጻዋርነት ትመርጾ ዘለኻ መጻምድትካን ተጻዋርነት ጉዳእ ርእስኻን ከመይ ምዃኑ ግን ገና ክትመራረጽ ከለኻ ክትግንዘቦ ዘለካ ዓቢ ዕዮ'ዩ። ብሕጽር ዝበለ መጻምድትካ ክትመርጽ ከለኻ ብዕቱብነት ንነዊሕ እዋን ክትሓስበሉ ኣገዳሲ'ዩ። ተወሳኺ ምድላዋትካ ንሓዳር ብ ኣካላዊ ፣ስነ-ኣእምሮኣዊ፣ቁጠባዊ... ወዘተ ዝኣመሰሉ ክተደንፍዖም ይግባእ።

ሓደ ካብቶም ናይ ዓለምና ፍሉጣት ፍላስፋ ሶቕራጥስ መጻምድቱ ኣዝያ ስግንጢር ምንባራ'ዩ ዝዝንቶ።ሶቕራጥስ ንባህሪ መጻምድቱ ናይ ዓቕሊ ኮሊጅ'ብምባል ክገልጾ ተሰሚዑ።ብባህሪ መጻምድቱ ብዙሕ ጊዜ ክዛረብ ዝተሰምዐ ሶክራጥስ ሓደ ጊዜ ከምዚ ክብል ሓጪጩ "ንዝኾነ ሰብ ተመርዖ ብምባል'የ ዝምዕድ ምኽንያቱ ሕያወይቲ በዓልቲ ቤት እንተ በጺሓቶ ሰላም ይኑበር፡ ከምዚ ናተይ ስጊንጢር እንተ በጺሓቶ ከኣ ፈላስፋ ይከውን።" ብዝኾነ ኣብዚ ክንርድኦ ዘለና ምምራጽ መጻምድቲ ቐሊል ዕዮ ከምዘይኮነዩ-ስለዚ ኣብ ምምራጽ መጻምድትና ጥንቅቕ ድኣ ንበል።

***

## ኣስተብህሉ

# ማዕረ ዕድላት ኣብ ዘለወን ኣብያተ-ትምህርቲ ዘይተመዓራረየ ትምህርታዊ ዓውት - ስለምንታይ?

ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ፡ ብፍላይ ኣብ ከተማ ኣስመራ፡ "ደቅና ኣበየናይ ቤት-ትምህርቲ እንተተማህሩ ይሓይሽ?" ዝብል ኣርእስቲ ዳርጋ ዛዕባ ናይ ዝበዝሓ ስድራ-ቤታት ኮይኑ ኣሎ። ካብ ደረጃ ንቕሓተንን ማሕበረ-ቁጠባዊ ደረጅኣንን ስድራ-ቤታት "ቤት-ትምህርቲ እገሌ ከም'ዚ ዓይነት ብልጫ ኣለዋ፡ ቤት-ትምህርቲ እግሌ ድማ ከም'ዚ ዓይነት ድኻም ኣለዋ" እናበላ በብዓቕመን ኣብያተ-ትምህርቲ ክድርጃ ምዕዛብ ድማ ዝርዝር ናይ'ዚ ዛዕባ'ዚ እዩ። ብልክዕ ግን መበገሲ ናይ'ዚ ጉዳይ'ዚ እንታይ'ዩ? ስለምንታይ'የን ኣብያተ-ትምህርትና ኣብ ተመሳሳሊ ኩነታት ኮይነን ዘይመሳሰል ትምህርታዊ ውጽኢት ዘመዝግባ ዘለዋ? እቶም ረቛሕቲ ወይ መምህራንን ተመሃሮን፡ ምህላውን ዘይምህላውን ወፋይን ተበላሓትን ምምሕዳር ቤት-ትምህርቲ፡ ደረጃ ንቕሓትን ተሳትፎን ወለዲ፡ ሓፈሻዊ ቁጠባዊ ኩነታት፡ ተሳትፎ መሻርኽቲን ካልእን እናበልካ ክዝርዘሩ ይኽእሉ'ዮም።

እዚ ኣብ ቦትኡ እንከሎ ግን 'ኣብ ኤርትራ ዘለዋ ኣብያተ-ትምህርቲ ኣብ ዘመዝግብኦ ትምህርታዊ ዓወት ዝተጋሃ ፍልልይ ንኽህሉ ጠንቂ ዝኾውን ጉዳይ ኣሎ' ኢልካ ክትግምት ዘጸግም'ዩ። ምኽንያቱ እቲ መምህር ዝበሃል ሞያተኛ፡ ብሓደ ዓይነት ካሪክለም ሰልጢኑ'ዩ ናብ ስራሕ ዓለም ዝኣቱ። እቲ ወሊዱ ንትምህርቲ ዝልእኽ ወላዲ'ውን፡ ብዜካ'ቲ ብሓፈሻ ኣብ ነብርቲ ከተማን ገጠርን ዝህሉ ቅሉዕ ፍልልይ ኣረዳድኣ፡ ዝተጋሃ ምርሕሓቕ ናይ ንቕሓት ጫፋት ዘለዎ ኣይኮነን። እቲ ተመሃራይ'ውን ከምኡ። ኣብ ገለ ከባቢታት ኮነ ኣብ ካሪክለም ዘሎ መምርሒታት ኣመሃህራ ከስፍሓሉ ዝኽእል ዕድል ክረክብ ይኽእል ይኸውን። ብመሰረቱ ግን እቲ ትሕዝቶ ሓደ'ዩ። ንቤት-ትምህርቲ ባርካ ወይ ቤት-ትምህርቲ ወልዳኣብ ወልደማርያም ተባሂሉ ዝዳሎ ዝተፈልየ ቀረብ መሳለጥያን መጽሓፍን የለን። "ትምህርቲ ንኹሉ"'ዩ እቲ ጽላል ኣመሃህራና። ንኣብነት ትምህርቲ ኮምፕዩተር ኣብ በበይኑ ከባቢታት ነንበይኑ ኣፍልጦን ደረጃ ምልከት ኮምፕዩተርን ንኸይህሉ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ክፍጠር ንዝኽእል ሃጓፍ ኣብ ምጽባብ ይጽዕር ኣሎ። ስለ'ዚ እቲ መትከል ንሱ'ዩ። እቶም መምህራን ብተመሳሳሊ ካሪክለም ዝሓለፉ ናይ ትማሊ ተማሃሮ፡ እቶም ሕጂ ተምሃሮ ዘለዉ ድማ ከምኡ ብሓደ ዓይነት መጽሓፍ ዝመሃሩ'ዮም። ነዚ መንጸፍ ጌርካ ክርአ እንከሎ ግን ኣብ ሃገርና ዘለዋ ኣብያተ-ትምህርቲ ትምህርታዊ ዓወታተን ምዕሩይ ኣሎ ድዩ? ካብኡ ናብኡ ኣብ ሓደ ዞባ ዘለዋ ኣብያተ-ትምህርቲ ኸ፡ ተር ከም ዓተር፡ ብማዕረ ዝጥመት ትምህርታዊ ዓወታት የምዝግባ ኣለዋ ድየን?

ከም'ዚ ኣብ መእተዊ ናይ'ዚ ጽሑፍ ተገሊጹ ዘሎ፡ ካብኡ ናብኡ ኣብ ውሽጢ ከተማ ኣስመራ ዝነብር ወላዲ ስለምንታይ ንኣብያተ-ትምህርቲ ናይቲ ዞባ ክድርጀን ንደቁ 'ዝሓሸ' ናብ ዝበሎ ቤት-ትምህርቲ ክሰድድ መጽናዕቲ የካይድ? ኣብ ውሽጢ ከተማ ኣስመራ ካብ ዘለዋ ብርክት ዝበላ ኣብያተ ትምህርቲ'ውን ገለ ገለ ጸብለል ክብላ ስለ ዝረኣያ ጥራይ'ዩ። እቲ መለክዒታት ብዙሕ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣብ ምልከት ቛንቋ እንግሊዝ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ግዜ ዝውደብ ንሓፈሻዊ ፍልጠት ተምሃሮ ዝፍትሽ ኢጋጣሚታት፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ሃገራዊ ፈተናታት እንተተመልኪትካ ግሉሕ ፍልልይ ይርአ'ዩ። ኣብ ሓደ ዓይነት ክሊማ፡ ባህሊ፡ ደረጃ ንቕሓት ዘለዎ ከባብስ ፍርይ ዝበለ ፍልልይ ይርአ። ኑቶም ነዚ ፍልልይ'ዚ



ከጽብቡ ይኽእሉዮም ዝበልናዮም ረቛሕቲ ደጊምና ንመልከቶም። ብሓደ ዓይነት ካሪክሉም ዝተማህሩ መምህራን፡ ብሓደ ዓይነት ሜላ ንዘወጽአ ሃገራዊ ኣገባብ ኣመሃህራ ክቕበሉ ዝተቐረቡ ተመሃሮ ውጽኢቶም ይፈላለ። ጠንቂ ናይ'ዚ ፍልልይ'ዚ ሕብሪ መንደቕ ናይ'ተን ኣብያተ-ትምህርቲ'ዩ ክይንብሎ፡ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ስለዚ ካልእ መልሲ ክርከበሉ ክኽእል ዘለዎ ጉዳይ'ዩ።

ፍልልይ ውጽኢት ኣብ ትምህርታዊ ዓውት ኣብ ዞባ ማእከል ጥራይ እንተርኢናዮ ግዚፍ'ዩ። ንኣብነት ቤት-ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም፡ ቤት-ትምህርቲ ዓውት፡ ፊንላንድ ሚስዮን፡ ፍረ-ሰላም፡ ሰላም በብእዋኑ ካብቲ ብሉጻት ኣብያተ-ትምህርቲ ከማልኣኦ ዝግበኣን መለክዒታት እናቐረብኦ ይመጽኣ ኣለዋ። ኣብ ከባቢኦን፡ ኣብ ተመሳሳሊ ማሕበረ-ቁጠባዊ ደረጃ ዘለዎ ከባቢ ዝርከባ መዛኑኣን ኣብያተ-ትምህርቲ ግን ካብ'ዘን ዝተጠቐሳ ኣብያተ-ትምህርቲ ክተርፋ ይርኣያ ኣለዋ። ንድኽመት ናይ'ዘን ማዕረ ዓውት ከምጽኣ እናተጸበኻየን ድሕሪ መዛኑኣን ዝተረፋ ኣብያተ-ትምህርቲ ኣብ ክንዲ ምጉላሕ፡ ንብልጫ ናይ'ተን ዕዉታት ምጥቃስ ተመራጺ ስለዝኾነ፡ ንኹለን እተን ዕዉታት ምጥቃስ ድማ ግዜ ስለዝወስድ ንሎሚ ነቲ ቤት ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም እተምጽኦ ዘላ ገስጋስ ጥራይ ምጉላሕ ኣኻሊ'ዩ።

- ምሕያል ተሳትፎ ወለዲ

- ምሕያል ርክብ ወለድን ተመሃሮን መምህራንን

- ተሳትፎ ኣብ ከባቢኣ ዝርከቡ ትካላት መንግስቲ

- ምብራኽ ወኒ መምህራንን ተመሃሮን

- ቀጻልን ኣሳታፍን ገምጋም መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን

- ምክትታል ትግባረ ኣሳታፊ ገምጋም....

ኣብ ቀጽሪ ቤት-ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም ተሰሪሕሎም ውጽኢት ዝተረኽበሎም ኣዕኑድ ምሕደራ ቤት-ትምህርቲ'ዮም። ብዞም ሜላታት'ዚኣቶም እታ ቤት-ትምህርቲ ብተዛማዲ ኣብ ዝበረኸ ናይ ዓውት ጽፍሒ ክትበጽሕ ክኢላ ኣላ። ቅድሚ ገለ ዓመታት እዛ ቤት-ትምህርቲ'ዚኣ ንብዙሕ ናይ'ቲ እዋን'ቲ ምኽንያታት ትሕቲ መሳቱኣ ብምንባራ



መግለጺ ድኽመት ኮይና ትቐርብ ኔራ'ያ። ሎሚ ግን ኣዝዩ ተዘርዚሮም ዘለዉ ነጥብታት ማእከል ጌራ ስለዝሰርሐት፡ ክልተ ግዜ ተዛርብ ኣብነታዊት ቤት-ትምህርቲ ክትከውን በቒዓ ኣላ።

መምህር ሳምሶም ትኳቦ ንልዕሊ 17 ዓመታት ኣካል ማሕበረ-ሰብ ቤት-ትምህርቲ ቅድስቲ ማርያም ብምኳን ዝሰርሐን ዝሰርሕ ዘሎን ኮይኑ፡ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ርእሰ-መምህር ናይ'ዛ ቤት-ትምህርቲ'ዩ። ንታሪኻዊ ኣመሰራርታ ናይ'ዚ ቤት-ትምህርቲ መድረኽ ብመድረኽ ድሕሪ ምግላጽ፡ ሎሚ ቤት-ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም ኣብ ኩሉ ደረጃታት (ካብ መውዓለ-ህጻናት ክሳብ ምዝዛዝም 11 ክፍሊ) ዝኾነ ኣብ ዓውዲ ትምህርቲ ዘሎ ኣካል ብሞያዊ ኣገባብ ክሰፍሮ ዝኽእል ዝደህሰሰ ዓውት ተመዝጊቡ ከም ዘሎ'ዩ ዝገልጽ። ሓደ ካብ'ቶም ብዙሓት ንዓውት ዝደፍኡ ረቛሕቲ ድማ ንሱ እቲ ንተመሃሮ ካብ ዝተሓተ ደረጃ ክሳብ ዝላዓለ እናተኸታተልካ ትምህርቲ ምሃብ ምኳኑ ጸቒጡ ገሊጹዎ ኣሎ። ካብ ንኡስ ዕድመኡ ነቲ ኣብ'ቲ ቀጽሪ ቤት-ትምህርቲ ዘሎ ባህሊ፡ ኣገባብ ኣመሃህራ፡ ትጽቢት ቤት-ትምህርቲ ካብ ተመሃራይ እናረዓሞን ከም ናቱ ጌሩ እናወሰዶን ስለ ዝኸይድ፡ ኣብ ምዕዋት መደባት ተኣላዪ ዘይኮነስ ኣላዪ ናይ ምኳን ተኽእሎኡ ከም ዝገፍሕ ድሕሪ ምብራህ፡ እቶም መምህራንን ካልኦት መሻርኽትን'ውን ንፍሉይ ተውህቦታት፡ ንዝንባለ፡ ንዓቕሚ፡ ንኹነታት ተመሃራይ ብንጹር ከም ዝፈልጥዎ ስለዝገብር፡ ኩሉ ደረጃታት ትምህርቲ ኣብ ሓደ ሓቝፍካ ምሃብ ብተመክሮ ቤት-ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም ፍቱን ኮይኑ ከም ዘሎ ገሊጹ። ዝኾነ መምህር ኣብ ሓደ ደረጃ ንዘሎ ህጻን ተመሃራይ ክምህር እንከሎ፡ ኣብ'ታ ትቕጽል ደረጃ ዓቕሚ ዘይብሉ፡ ንስለ ምሕላፍ ጥራይ ዝሓለፈ ምስ ዝኸውን፡ ኣብ ዝቕጽል ደረጃ ዘሎ መምህር ነቲ ብግቡእ ዘይማህረ መምህር ክሓቶ ስለዝኾነ፡ ሽለል ምባል ኣየኽእልን። ድኽመት ናይ'ቲ ብግቡእ ከይተማህረ ዝሓለፈ ተመሃራይ ብዘይካ'ታ ቤት-ትምህርቲ ካልእ ዝስከሞ ኣካል የለን። ስለ'ዚ ንኹሉ ደረጃታት ትምህርቲ ኣብ ሓደ ቀጽሪ ጌርካ ትምህርቲ ምሃብ፡ ነፍሲ-ወከፍ መምህር ሓላፍነቱ ከም ዝስከም ዝገብር'ዩ። ልዕሊ ኹሉ ድማ ተማዓዲኡ ዘይኮነስ፡ ኣብ ልቡ ብዝበቖለ ድፍኢት ነቲ ዕላማታት ናይ'ቲ ቤት-ትምህርቲ "ከዐውቶ'የ" ዝብል ወናም መምህር ወሳኒ ምኳኑ ይገልጽ መምህር ሳምሶን።

ካልኣይ ምስ'ዚ ተተሓሒዙ ዝመጽእ ናይ መዐውቲ ነጥቢ ድማ ብዝሒ ተመሃሮ ኣብ ሓደ ክፍሊ ብግቡእ ምቁጽጻር'ዩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ኣብ'ዛ ቤት-ትምህርቲ'ዚኣ ኣብ ዝበዝሕ ደረጃታት ኣብ ሓደ ክፍሊ ክሳብ 45 ዝበጽሕ ቁጽሪ ተመሃራይ ኣሎ። እዚ ብተዛማዲ ንእስ ዝበለ ቁጽሪ ተመሃራይ ንነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይ

ኩነታቱ ብደቂቕ ንኽትፈልጥ ካብ ዝሕግዙ ነጥቢታት ሓደ'ዩ። ከም ልምዲ ኣብዚ ቤት-ትምህርቲ'ዚ ነፍሲ-ወከፍ መምህር (እንተተኻኢሉ ሓላፊ ቤት-ትምህርቲ) ንነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይ ከም ናይ ቀረባ ፈላጢኡ ኮይኑ ክቐርቦ ኣለዎ ዝብል ሓፈሻዊ መምርሒ ኣሎ። እቲ ቁጽሪ ኣብ ዝውሕደሉ ግዜ ድማ እዚ ሜላ'ዚ ዝያዳ ዕዉት ይኸውን። ማሕበረ-ሰብ ቤት-ትምህርቲ ንኹሉ ገጻት ህይወት ናይ ትምህሮ ዘላ ተመሃራይ ብደቂቕ እንተዘይፈሊጣ ግን ድምር ዓወት ቤት-ትምህርቲ እናኣንቆልቆለ ከም ዝኸይድ ብሩህ'ዩ። ምኽንያቱ ዓወት ቤት-ትምህርቲ ድምር ዓወት ናይ ነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይ ዳኣምበር ነንዝኸፎዐ ሒዝካ ስለ ዝኸደካ ኣይኮነን። ነዚ ንምትግባር ቤት-ትምህርቲ ደብረ-ጽዮን ቅድስቲ ማርያም ክሳብ ዝከኣላ ንማሕበረ-ቁጠባዊ ኩነታት ውልቀ-ተመሃራይ፡ ንፍሉይ ተውህቦን ጸገማትን ክትፈልጥ ምጽዓር ኣካል ናይ ምሕደራ ባህላ ጌራ ከም ትሰርሓሉ መም/ ሳምሶን ይገልጽ። ነዚ ዝያዳ ንምዕዋት ኣብ'ዚ ቤት-ትምህርቲ'ዚ ሓደ ዝተኣታተወ ሜላ ኣሎ። ኣብ ዓመት ኣርባዕተ ግዜ ወለድን ካልኦት መሻርኽትን ዝሳተፍዎ ካብ ስምዒት ዝማሕደገ ገምጋም ምክያድ። ድሕሪ ናይ መኽፈቲ ገምጋም ኣብ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት፡ ኣብ ፍርቂ ዓመት፡ ኣብ ሳልሳይ ርብዒ ዓመት፡ ኣብ መዕጸዊ ኩሉ መሻርኽቲ ዝሳተፎ ገምጋም ምክያድ። ወላዲ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ርብዒ ዓመት ውላዱ ኣበየናይ ደረጃ ከም ዘሎ ቡቲ ዝጥዕሞ ኣገባብ ይንገሮ። ውላዱ ደኺሙ ምስ ዝህሉ ንኽሕይል፡ ውላዱ ኣብ ዝሓሸ ደረጃ ምስ ዝህሉ ድማ ዝያዳ ከም ዝተባባዕ ንምግባር ንወለዲ ሞያዊ ምኽሪ ይወሃብ። ከም ተወሳኺ ድማ ቤት-ትምህርቲ ቅድስቲ ማርያም ንወላዲ ዘሳትፍ ዕዮ ገዛ (work sheet) ናይ ምሃብ ልምዲ ኣማዕቢላ ትርከብ። ኣብ ነፍሲወከፍ ወርሒ ኩሉ ተመሃራይ ምስ ወላዲኡ ኾይኑ ኣብ ገዛ ዝሰርሖ ግን ከኣ ኣብ ድምር ነጥቡ ዘይኣቱ ዕዮ ይወሃቦ። ዝኾነ ተመሃራይ ኣብ'ታ ክመሃሮ ዝጸንሐ ወርሒ እንታይ ዝዓይነቱ ፍልጠት ኣዋህሊሉ ከም ዘሎ ኣብ ቅድሚ ወላዲኡ ዝፍተሸሉን ኣዝዩ ሓጋዚ ዝኾነን ኣገባብ። በዚ ኸኣ ዝኾነ ተመሃራይ ካብ ምክትታል ናይ ወለዲ ከም ዘይርሕቕ ብምግባር ተሳትፎ ወለዲ ይሰፍሕ።



እዚ ከም'ዚ ኢሉ እንከሎ፡ ዋላ ኣብ ምጅምማር ይሃሉ'ምበር፡ ካልእ ንገዛን ንቤት-ትምህርቲን ድንድል ኮይኑ ዘራኽብ ኣገባብ (school-home-diary)'ውን ኣሎ። እዚ ሜላ'ዚ ወላዲ፡ መምህርን ተመሃራይን ኣብ ቀጻሊ ርክብ ከም ዝህልዉ ዝገብር'ዩ። ነፍሲወከፍ መምህር፡ ንነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይን ኩነታቱን ዝገልጽ ኣብ ሓንቲ ዝተፈልየት ጥራዝ ጽሒፉ ናብ ወለዲ ከም ትበጽሕ ይገብር። በዚ መልክዕዚ ኩሎም ኣብ ሓንቲ ክፍሊ ዝምህሩ መምህራን ኩሉ ገምጋማቶም (ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ዓይነት ትምህርቲ) እናኣስፈሩ ናብ ወላዲ ይሰዱ። ወላዲ ነታ ጥራዝ ብግቡእ ኣንቢቡ ንነፍሲወከፍ ርእይቶ መልሲ ይህበሉ። እዚ ኣገባብ'ዚ ንነፍሲወከፍ ተመሃራይ ብግቡእ ንኽትቆጻጸር ይኹን ዝኾነ ይኹን ወላዲ ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ተራኡ ክጉብር ዝሕግዝ'ዩ።

ምስ'ዚ ብምትእስሳር መም/ ሳምሶን ንደሞዝን ወኒ ስራሕን ኣዛምዲዱ'ዩ ገሊጹ። "ናይ ገንዘብ ድሌት ገደብ የብሉን፡ ዝኾነ ሰብ 'ክንዲ'ዚ ዝምብዝሑ ገንዘብ ይኣኽለኒ'ዩ' እንተበለ ዝእመን ኣይኮነን። እዚ ንዝኾነ ይኹን ሰብ ዝምልከት ኣመለኻኽታ'ዩ።" ድሕሪ ምባል መምህር ሳምሶን፡ "ቤት-ትምህርቲ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም ንመምህራና ብገንዘብ ዘይኮነስ ኣብ'ቲ ቀጽሪ ናይ'ቲ ቤት-ትምህርቲ ንዘሎ ባህሊ ዕዮ ከም ዝርዕሙ ብምግባር'ያ ተሰርሖም" ኢሉ። ዝኾነ ይኹን መምህር ብመምርሒታት ዘይኮነስ ነቲ ኣገባብ ኣሰራርሓ ብውሽጡ ከም ዝቕበሎ፡ ናተይ ከም ዝብሎ፡ ንራእዩታት ናይቲ ቤት-ትምህርቲ ኣሚኑ ከዐውቶ ኣለኒ ኢሉ ክሳብ ዘይኣመነ ዋላ ገንዘብ እንተኣከበ'ውን ይሰርሕ'ዩ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። ሰብ ልዕሊ ገንዘብ ዘዕግቦ ነገራት ኣለዎ። "ኣነ ኣካል ናይ'ቲ ስም ናይ'ዚ ቤት-ትምህርቲ ዝለወጠ ተበግሶ ክኸውን ኣለኒ። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ውሳነን ውጥንን ናይ'ዚ መደብት'ዚ ዋንነት ኣለኒ" ኢሉ ምስ ዝኣምን ንገንዘብ ካልኣዊ ጌሩ ናይ ምጥማት መንፈስ ከም ዝሰርጽ ተመክሮና ምስክር'ዩ ይብል መምህር ሳምሶን። ናይ ባጀት ጸገም ክህሉ ይኽእል'ዩ። ነቲ ዘለካ ናይ ባጀት ጸገም መሊስካ ጸገም ናይ ምሕደራ ምስ ትውስኸሉን ወኒ መምህራን ብኻልእ ኣገባብ ክብ መበሊ ሜላ ምስ ዘይህልወካን እቲ ጸገም መሊሱ'ዩ ዝብእስ። ካብ ስራሕ ዝርከብ ዕግበት ኪኖ ገንዘብ'ዩ። ገንዘብን ጽልዋታቱን በናኒ'ዩ። ኣካል ታሪኽ ዓወት ምኳን ግን ህያው'ዩ። ቤት ትምህርቲ ቅድስቲ ማርያም ካብ ትሰርሓሎም ባህሊታት ምሕደራ ብዮጭልፋ'ዩ።

ኣብ መውዳእታ ቤት-ትምህርቲ ቅድስቲ ማርያም፡ ኣብ ሜዳ ትምህርቲ በይንኻ ምስጓም ዘይከኣል ምኳኑ፡ እታ ቤት-ትምህርቲ ዘመዝገበቶ ዓወታት ድማ ውጽኢት ናይ'ቲ ምስ መሻርኽቲ ዝፈጠረቶ ናይ ስራሕ ዝምድና ምኳኑ መምህር ሳምሶን ጸቒጡ ኣብ ዝገለጾም ነጥቢታት'ዩ። ካብ ስሩዕ ትምህርቲ ወጻኢ ኣብ ዝተፈላለዩ ንመንእሰያትን ተመሃሮን ዘገድሱ ማሕበራውን ፖለቲካውን ጉዳያት ምስ ሃግመተኤ፡ ኣብ ሓፈሻዊ ጥዕናዊ ንቕሓት ምስ ሚኒስትሪ ጥዕና፡ ኣብ ጆንደርን ጸታን ምስ ሃማደኤ፡ ኣብ ሕግን ስርዓትን ምስ ፖሊስ ኤርትራ፡ ኣብ ሓፈሻዊ ምውህሃድ ምስ ምምሕዳርን ህግደፍን፡ ኣብ ካሪክለማዊ ጉዳያት ጽላል ዝኾኖም ምስ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዝገበርዎ ግደ ስም ቤት-ትምህርቲ ቅድስቲ ማርያም ብእወንታ ንኽግለጽ ካብ ዘኽኣለ ረቛሕቲ ምኳኑ ገሊጹ።

መ.ሃብቱ

***

# ኣብ ኣሰያይማና ንምዕራብ ዲና ዘለና ንዓርብ?

ሓንቲ ፈላጢተይ ደዊላ ንዘራረበሉ ጉዳይ ስለዘሎ 'ክንራኸብ' ኢላትኒ። ከም ልሙድ 'መኣስ? ኣበይ?' ክብላ ወይ ክትብለኒ ግድን'ዩ ነይሩ። እቲ ምርጫ፡ ማለት ኑቲ ክትዘራረበሉ ዝደለየት ጉዳይ ዝሰማማዕ ቦታ ክትመርጽ ንዕኣ ገዲፈዮ።

"እሞ ኣበይ ንራኸብ?" ኢለ'ያ።

"ደሓን ኣብ ፒስ ላንድ ይሕሸና?" በለትኒ።

'ፖላንድ' ዝበለት'ዩ መሲሉኒ። 'እእ፡ እንታይ ኢልኪ ኣይሰማዕክኩኽን' በልኩዋ።

"ፒ...ስ ላ..ን..ድ። 'ሰላም መሬት' ዘይበልኩኻ ዲኻ? መቸም ኣመና ዓቃባዊ ኢኻ።"

"ኣነ ደኣ ኣብ ፖላንድ ዝበልኪ እንድዩ መሲሉኒ። ኣብ ካርታ ክደልያ ሓሲበ። በየን እያኸ ዘላ እዛ ዝበልክያ ቦታ?"

"ፒስ ላንድ ፓርክ፡ ካብ ዳኒኤል ፋስት ፉድ፡ ኒው ፎርክ ኣቢልካ ንሞድካ ሓሊፍካ... ጥቓ ባር ተሪኖ ወይ ከኣ ፊት ቤት መግቢ ኣልኸይማ'ዩ።" እታ ዳሕረወይቲ ጥራይ'ያ ጠላሕ ኢላትኒ።

ትዝርዝረለይ ዝነበረት ኣስማት ብገለ-ገለ ዝሰማዕክወን'ኳ እንተነበራ፡ ፈጺመን ግን ምስሊ ዝርከብኦ ቦታ ክፈጥራለይ ኣይከኣላን። ስለዝኾነ ድማ ቦታ ክትቅይረለይ ክውከሳ ተገዲደ።

'እሞ ኣበይ ደኣ ክብለካ እየ ወደይ.... ኣብ'ዚ ከባቢ ፈያት እንድየ ዘለኹ ካብ'ዘን ዝብለካ ሓንቲ ምረጽ፡ ሮታና፡ ጎልደን ፎርክ፡ ካራቨል፡ ግሎብ፡ ድሪም ፓርክ፡ ማሳዋ...። ካብ'ቲ መልእኽቲ፡ ኣስማት'ቲ ቦታታት ነተሓሳስባይ ስለዝሰረቓ፡ 'ኦ ማሳዋ' ጽቡቕ በልኩዋ። እታ ማሳዋ'ውን ስለምንታይ ቃናኣ ክትቅይር ደልያ ሕርኽርኽ እናበለኒ።

ሽዑ፡ 'ስም ይመርሕ፡ ጥዋፍ የብርህ' ትብል ምስላ ኣብ ኣእምሮይ መጸትኒ። ንብዙሓት ትካላት ከተማና ኣስመራ፡ ብፍላይ ድማ ንመንእሰያት ኣገልግሎት ዝህባ ሓደስቲ ትካላት፡ እንዳ ኢንተርነት፡ መዘናግዒ ቦታታት፡ ወዘተ እተን መበቆላዊ ስም ዘለወን ብኣጻብዕቲ ዝቑጸራ'የን። ማለት፡ ምስ ባህልና፡ መንነትናን ታሪኽናን ዝተኣሳሰር ኣስማት ዘለወን የለዋን ምባል ይቐልል። እዚ ድማ ብፍሉይ ኣብ ሓደስቲ ዝኽፈታ ትካላት ጎሊሑ ይርአ። ወሃብቲ ፍቓድ ሃገርና ኣብ ኣሰያይማ ትካላት ርኡይ ጉድለት ኣለዎም።

'ስም፡ ሓወልቲ ናይ ትተኽሎ ትካል'ዩ። ትካል ከኣ ንተገልገልቲ ተባሂሉ ስለ ዝኽፈት፡ ስሙ ብመንጽር መንነትን ክዉንነትን ተገልገልቱ ክኸውን ዝያዳ ይምረጽ። ብፍላይ ኣስማት ቦታታት ኣብ ኣእምሮ ሰባት ንነዊሕ እዋን ምስሊ ዝፈጥር ስለዝኾነ፡ ንመጻኢ ህይወቶም'ውን መዘክር ስለዝገድፍ፡ ታሪኽ፡ ቅርሲ፡ ጸጋታት፡... ሃገርና ዝውክል ስም ክለብስ መሰረታዊ ነገር'ዩ። ኣብ ሃገርና ግን ብዙሓት ሰብ ዋኒን በዚ መንጽር ክርእይዎ ኣይከኣሉን። እቲ ፍቓድ ዝህብ ኣካል ከኣ ንኸምኡ ኣይመርሐን። ስለዚ፡ ኣስማት ብዙሓት መሓዙት መንእሰያት ዝኾና ትካላት ምዕራባዊ ትርጉም እናሓዛን መበቆላዊ ቋንቋአን እና'ሕፈረንን ይኸዳ ኣለዋ። እዚ ማለት ድማ ነቶም ብዝያዳ ዝጥቀሙለን መንእሰያት ኣብ ክንዲ ብቛንቛ ሃገሮም ዝሓስቡ ብቛንቛ ደገ ንኽግደሱ ቀሊል ዘይኮነ ተራ ንጻወት ኣለና ማለት'ዩ። ኣብ መወዳእታ ድማ፡ እቲ ናቶም ከም ዘሕፍሮም ከይኮኑ ትስከፍ።

'ኣብ'ዛ ወርቃዊት ፋርኬታ፡ እስኪ ንራኸብ' ኢሉ (እናተዋዘየ) ዝደወለለይ ዓርከይ፡ ከመይ ስምካ ትረኽብ ኢለዮ። እቲ ፋርኬታ ንባዕሉ ናይ እንዳማትና እንድዩ ግን ኣብ መዝገብ ቃላትና ኣትዩ እዩ። ግን ብቛንቛ ዓዱ ስለዝሓሰበ ደስ ኢሉኒ። ርእይቶይ ንኹሉ ኣስማት ብቋንቋታት ውሽጢ ዓዲ ጥራይ ንበሎ ዘይኮነስ እንተወሓደ ግን ኣሰያይማና ንሕብረተሰብና፡ ጸጋታትናን ታሪኽናን ዝውክል ክኸውን ይግባእ። ኣመና ዘብህጉን ረዘንትን ቃላትን ኣስማትን ዝመልኦ ሕብረተሰብ ከለና ናብ ካልእ ንጥምተሉ ምኽንያት ኣሎ ድዩ? እዚ'ውን ናይ 'ስም ረድኤት' ምቕባል ተባሂሉ ክጥቀስ ዝከኣል ይመስለኒ። ምኽንያቱ፡ ናይ ደገ (ኑሓስ) ከተድንቕ ኣብ ኢድካ ዘሎ ወርቂ ምድርባይ ከስዕብ ስለዝኽእል።

"መንእሰያት ካብ ሰላም ፒስ ክትብሎም'ዮም ዝደልዩ' እንተኾይኑ እቲ መረዳኢታ፡ ካብ ሱሩ ክምሓ'ዩ ዘለዎ። ከምኡ ንኽይሓስቡ ኢና ድማ ዝያዳ ክንጽዕረሉ ዘለና።

ስምብራት ወይ ኣሰር ኣስማት ቀሊል ከም ዘይኮነ ርዱእ'ዩ። ገለገለ ሰባት ክሳብ ሕጂ ንገለ ክፋላት ከተማ ኣስመራ በቲ ኣብ ዘበነ ጣልያን ዝነበሮም ስም ዝጽውዕዎ ኣለዉ። እዚ ድሕሪ ናይ ልዕሊ 70 ዓመታት ምብቃዕ መግዛእቲ ጣልያን ምቕጻሉ ሽኣ ናይ'ቲ ስም ዝፈጥሮን ዘስርጾን ሓይሊ ዘርኢ'ዩ። ሓይሊ ስም ዘካትዕ የብሉን፡ ጐደናታትና፤ ሰማእታት፡ ሓርነት፡ ዋርሳይ፡ ተጋደልቲ፡ ብድሆ፡... ዝብል ስም ምሓዘን ተራ ነገር ኣይኮነን። በንጻር'ዚ ሓቂ'ዚ ግን ስለምንታይ ኢና 'ስም ትካላትና' ከነውጽእ ክንሓስብ ከለና ንርሑቕ ስፍራ እንጥምት? ግበሮ ተባሂልካ ትገብሮ ነገር'ውን ኣይኮነን።

ሓንቲ ኻል ኣርባዕተ ዓመት (ሉል'ያ ዝስማ) ኻል-መሳርሕተይ፡ "ትምህርቲ ጀሚርኪዶ?" ኢለ ምስ ሓተትኩዋ፡ "ኖኖ፡ ሕጂ ኣብ 'ግሎሪ' ክመሃር እየ' ኢላትኒ። 'ግሎሪ!' ስለምንታይ ከምኡ ተባሂላ'ኳ ዝፈልጦ እንተዘይብለይ፡ መልእኽታ ግን ኣይተረደኣንን። ግሎሪ ብምባልከ ነታ ህጻንን መሳቱኣን እንታይ ኢና ክንብሎም ደሊና ዘለና? "ቈልዓ ብንኡሱ፡ ቆርበት ብርሑሱ" ገምጢልና ዝተረዳእና'ያ ይመስለኒ። ግሎሪ ናብ ቋንቋ ትግርኛ ክትርጎም ከሎ 'ክብሪ ወይ ክብረት' እንተኾይናስ እኹልዶ ኣይኮነን። ጸላኢና ኣይኽበር። ዋናታት እዚ ቤት ትምህርቲ፡ ኣተሓሳስባ ብዙሓት ህጻናት ብኣሉታ ከም ዝጸልዉ ሓሲቦምሉዶ ይፈልጡ? ህጻናት ምስ ነፍሶምን መንነቶምን ዝተኣሳሰር ምስሊ ሒዞም ክዓብዩ ኣገዳሲ'ዩ። እቲ ንሕና እንህቦም ድማ እዮም ሒዞሞ ዝዓብዩ። እዚ ሽኣ ብዝያዳ ናይ መንግስቲ ወይ መንግስታዊ ትካል ዕማም ጥራይ ዘይኮነ-

-ናይ ኩላትና'ዩ። ብፍላይ ድማ ናይቶም መንእሰያትን ህጻናትን ዝጸልዉ ትካላት ዝውንኑ ሰባት። ኣቕሊልካ ምርኣዩ ጽቡቕ ኣይኮነን።

ካብ ሕጊ 'ንኹሉ ነገር ምኽንያት ኣለዎ' ክንወጽእ ኣይንኽእልን ኢና። ሓደ ነገር ክንብል ከለና ስለምንታይ ከምኡ ከም ዝበልና ምሉእን ንጹርን ስእሊ ክህልወና ኣለዎ። ኣብ ኣሰያይማና ካብ ውልቃዊ ክውንነትና ውጽእ ኢልና ንኮምን ሓፋሽን ዝውክል ክንሓስብ ድማ ይግባእ። ስም ከኣ ንስሙ እንተመሰለ'ዩ ዘምሕረሉ።

ኣብዛ ምጭውቲ ከተማና ኣስመራ ዘሎ ኣስማት ትካላት፡ ንኣብነት፡ በ'ኺ'ኻ ዝጽገቦ ኣይኮነን፤ ዋተር ገይት፡ ፊላዲልፍያ፡ ሰንትራል፡ ሳን ሻይን፡ ክሪስታል፡ ኣላስካላ፡ ሜድያን፡ ኣልሲ ኮሞሮ፡ ቴክኖ ጋርደን፡ ብሉ በርድ፡...ወዘተ ወዘተ። ዓቃባዊ መርገጺ ስለዘለኒ ጥራይ ኣይኮንኩን ከምዚ ዝብል ዘለኹ። እንታይ ደኣ፡ እቲ ናብ ናይ ደገ ቃላትን ቦታታትን ምምዕዳው፡ ናትና የጽልኣና/የሕፍረና ከይህሉ ስለ ዝተሰከፍኩ ደኣ'ምበር። 'ቦሎኛ' ከም ኣብነት ንውሰድ። ኢጣልያዊት ከተማ ቦሎኛ ምስ ታሪኽ ብረታዊ ቃልስናን ሰውራዊ ፌስቲቫልን ዘለዋ ምትእስሳር ዓቢ'ዩ። ስለዚ፡ ቦሎኛ ኢልና ኣገዳሲ ምኽንያት ኣለና። እዚ ሱቕ ኢልካ ብሃበስ-ቀደስ ዝወጽእ ግን መግትኢ ጥራይ'ዩ ክግበረሉ ዘለዎ።

"እዋይ…ኒው ፎርክ ደኣ ብትግርኛ እንታይ ክትብሎ ኢኻ፡ 'ሓዳስ ፋርኬታ!' ብስሓቕ ክርትም ኢላ ብዛዕባ'ዚ ኣርእስቲ ዘልዓልኩላ ብጸይተይ። ስለምንታይ ስሒቓ ትርጉም ስለዘሰኣንኩሉ ኣይተገረምኩን፡ ግን 'ሓዳስ ፋርኬታ' ምባል 'ኬፍ ዘይብሉ' ምኳኑ'ያ ተርጕማትለይ---ዘውረደለይ።

'ስም' መንነት ዝውክል ምኳኑ ኣየካትዕን። ብብህሎ 'ዓለም ሓንቲ ቁሽት ኮይና' ንደናገር ከይንህሉ ዓለም ሚልዮን ቁሽታት'ያ ኮይና ዘላ። ኣብ ኣመሪካ 'ደንደን መዘናግዒ ማእከል' ኢሉ ከውጽእ ዝብህግ ኣመሪካዊ ካበይ ተምጽኦ? "ናትካ ኣጥፊእካ ናትና ብምውሳድካ፡ ዓለም ሓንቲ ቁሽት ኮይና ንዝብሉና፡" ብሃውሪ ምድጋፍናኸ እንታይ ማለት'ዩ? ዓለም ሓንቲ ቁሽት ክትከውንሲ ኣሜሪካዊ ስም ኣብ ጋና ስለዝወጸ ጥራይ ኣይኮነን። ጋናዊ ስም ኣብ ኣመሪካ ምስ ዝወጽእ ከኣ'ውን።

ወሓጥዮ እንተብልኩዋስ ትኃስመሉ ከም ዝበሃል፡ ደጋዊ ኣስማት ምስ ዓኢ ስክፍታ ንጎድኒ ገዲፍና፡ ብቋንቋ ወጻኢ ብፍላይ ድማ ብእንግሊዘኛ ተተርጕሞም ዝወጹ ኣስማት'ውን ዝያዳ የተሓሳስቡ። 'ፒስ ላንድ፡ ጎልደን ፎርክ፡ ድሪም፡ ግሎብ፡ ግሎሪ፡ ኒው ፎርክ፡ ሳንሻይን፡... በዚ ቋንቋ'ዚ ክበሃልሉ ዝተመርጸሉ ምኽንያት እንታይ'ዩ? ብቋንቋታት ዓድና ትርጉም ስለዝተሳእኖም ዲዩ?

ብዙሓት ሰባት፡ ትካላት ንዝተፈላለዩ ዜጋታትን ወጻእተኛታትን ክጥዕም ብዝኽእል መንገዲ ስም ክወጸለን ይግባእ ኢሎም ይዛረቡ'ዮም። እንተኾነ፡ ንሓደ ወጻእተኛ ኣብ ኣስመራ 'ፍላዲልፊያ' ኣጽኒሕካሉስ እንታይ ገበርካ ማለት'ዩ? ናተይ ስለዘይብለይ ናትካ ኣጽኒሐልካ ማለት ዲዩ?

በንጻሩ፡ 'ደንደን' ዝብል ስም ኣጽኒሕካሉ ንበል። ንደንደን ክፈልጥ ዝፈልጠ ታሪኽካን መንነትካን ክሳብ ክንደይ ዓቢ'ዩ። ንሱ'ዩ ድማ ትርጉም 'ቱሪዝም።' ነፍሲ-ወከፍ ትኸዳ ቦታ ናታ መንነት ሒዛ ክትጸንሓካ ከላ'ዩ ከም በጻሒ ዝብርሃካ። ሮማን ኣስመራን፡ ሮማን ኣስመራን ስለዝኾና እየን ብበጻሕቲ ዝበሃጋ። ኣብ ኣስመራ ሮማ ትጸንሕ እንተኾይናስ ናብ ክልቲኣን ምብጻሕ እንታይ ኣድለየ?

መብዛሕትኡ እዋን ወይ ኩሉ ግዜ፡ ንሰባት ብሓባር ዘገልግል ትካል ኣብ ትኸፍተሉ፡ እትህቦ ስም ንዕኡም ዝውክል ክኸውን'ውን ኣለዎ። ኣብዚ፡ ቀይዲ በተኽኑት ኣሰያይማና ነጊሱሉ ዘሎ እዋን ግን እቲ ዝበዝሕ ብኸምኡ ተሓሲቡ ዝተገብረ ኣይኮነን። ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ምዕራብ ከይተረፈ ብኣዋጅ መንግስቲ ዝኽልከሉን ክወጹ ዘለዎምን ዝርዝር ኣስማት ከም ዘለዉ ምርድኡ ኣገዳሲ'ዩ። በዚ ሰንኮፍ መረዳእታ ግሎባላውነት (ዓለም ሓንቲ ቁሽት) ተታሊልና ኣብ ኢድና ዘሎ ወርቂ ደርቢና ኣይንጠምት ጨርቂ።

ምስ'ታ ነዚ ሓሳብ'ዚ ዘበገሰት ፈላጢተይ ኣብ 'ባሕቲ መስከረም' ኢና ተቛጺርና። ብዛዕባ'ዚ ጉዳይ ድማ ልዕሊ'ቲ ዘራኸበና ጉዳይ ኣዕሊልና። ዝኾነ ካብ ኣንበብቲ ዝቐርብ ርእይቶ ወይ ነቐፌታ ንቐደም። ቕጽል ጽሑፍና ነሰያይማ ኣስማት ህጻናት ዝምልከት ክኸውን'ዩ።

*ኤሃብ ግርማይ*



## ኣብርሆ

# "ሓንቲ ብኹሉእንተንኣ ኤርትራዊት ከተማ ምህናጽ' ዩ ኔሩ ሕልመይ" ኢንጂነር መዓሾ ተወልደ

**• ሕራይ መዓሾ፣ ብሌላ ምስ ነበስኻዶ ክንጅምር ...**

- መዓሾ ተወልደ እበሃል። ብ1979 ኣብ ዓዲ ጸጋር ንኡስ ዞባ ዓዲ ኳላ ተወሊደ። ናይ መባእታ ትምህርተይ ኣብ ዓዲ ባሕሮ፣ ናይ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ድማ ኣብ ዓዲ ኳላ ተማሂረ። ኣብ ኣስመራ ዩኒቨርሲቲ ድማ 'Civil Engineering' ኣጽኒዐ። ካብ መወዳእታ 2007 ድማ ኣብ ትካል ኣስቤኮ ከም ኩሉ መንእሰይ ሃገራዊ ግቡኣይ ኣተግብር ኣለኹ።

**• ኣተዓባብያኻ ዝምልከት?**

- ካብ መባብሮኣም ብሕርሻ ዝመርሑ ስድራ ስለዝኾንኩ ኣብ ገጠር ዓቢየ። እቶም ዝዓበዩ ኣባላት ስድራ ፋሕ ምስ በሉ፣ ኣነን ምንኣሰይ ሓብተይን ብሓንሳብ ብዙሕ ነገራት እናተኻፈልና ዓቢና። ኣብ 1994 ኣቦይ ብሞት ስለዝተፈለየና ሓላፍነት ናይ ስድራይ ክስከም ተገዲደ። ስድራ ምእላይን ትምህርተይ ምቕጻልን ድማ ከም ቀንዲ ዕማመይ ኮኑ። ማለትሲ፣ ቡቲ ከም ሓረስታይ ትሓርስ ቡቲ ኸኣ ከም ተመሃራይ ትመሃር። ሚላ ኣጠቓቕማ ግዜ ዝበሃል ነገር፣ ኣብቲ እዋን እቲ ብዋጋኡ ተጠቒመሉን ንቕጽሊ ድማ ዓቢ ተሞክሮ ኮይኑንን። ጉዳይን ከቡበዩይን ዓቢ ቤት ትምህርተይ ስለዝነበረ፣ ንተፈጥሮ ብዓቕመይ ክርደኦን ከድንቖን ኣኽኢሉኒ። ከምኡ'ውን ኣብ ባህልን ልምድን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ዓቢ ተገዳስነት ንኸህልወኒ ኣኽኢሉኒ...ዓብዩ።

**• ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርትኻ ክሳብ ትዛዝም ዝበረካ ናይ ትምህርቲ ተገዳስነት ከመይ ትገልጾ?**

• እወ... ዓቢ ተገዳስነት ኔሩኒ። ከምኡ ብምንባሩ ድማ ኣብ ትምህርቲ ዝቐሰምክዎ ነገር ምስ ከቡበዩይ ከዘምድን፣ ኣብ ከቡበዩይ ንዘስተውዓልዎ ኸኣ መልሲ ክረኽበሉ ዓቢ ጻዕሪ ይገብር ኔረ። ስለዚ እቲ ተገዳስነት ካብ ውሽጣዊ ተምሳጥ ዝብገስ ኔሩ።

**• ናብ ዩኒቨርሲቲዶ ክንሰግር....**

- ሕራይ... ኣብ 2002 ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ተፈቲነ 3.6 ነጥቢ ብምምዝጋብ ናብ ኣስመራ ዩኒቨርሲቲ ኣትየ። ኣብቲ ግዜ'ቲ 12 ክፍሊ ብብቕዓት ስለዝዛዘምኩ፣ ነቶም ኣብ ዩኒቨርሲቲ ዝጸንሑኒ ነገራት ብዘለዓለ ክርደኦምን ክዐጸሎምን ንኽበሰይ ድልውቲ ጌረያ ኔረ። ኣብኡ ፍሉይ ነገር ክጸንሓኒ ድማ ዓቢ ትጽቢት ኔሩኒ።

**• እሞ ህይወት ዩኒቨርሲቲ ከመይ ኔሩ?**

• ብሓፈሽኡ ጽቡቕ እንድዩ፣ ናይ ስራሕ ስሩስርዓት የትሕዞካ፣ ብሓባር ከምትሰርሕ ይገብረካ፣ ኣገዳስነት ነፍሲወከፍ ዓውደ ትምህርቲ የርእየካ፣ ብዓቢኡ ኸኣ ነበስኻ ናብኡ ዘብጽሕዎ ከም ዘለዉን ናትካ ጥራይ ዘይምዃናን፣ ትጽቢት ብዙሓት ከምዝለዋን ትፈልጥ። ዝበረኒ ባህግን ትጽቢትን ግን ረኺበዮ ክብለካ ኣይክእልን። ዩኒቨርሲቲ ዝቐረበለይ ሕቶታት እምበር፣ ናተይ ሕቶታት ኣይተመለሱን። ሕልመይ ንምትግባር ይጠቕሙኒዮም ዝበልክዎም ነገራት ግን ብዘይ ንሕሲያ ወሲደዮ።

**• ንድሕሪትዶ ክመልሰካ። ብንእሽቶኻ ከለኻ ምስ ዓበኻ እንታይ ክትከውን ዲኻ ትብህግ ኔርካ?**

- እንታይ ናይ ምኳን ኣይፈልጠንየ ኔረ። ዓበይቲ ህንጻታት፣ ካብ ጎቦ ናብ ጎቦ ዝሳገሩ ጽርግያታት። ኣብታ መጀመርታ ዝረኣኽዋ ከተማ ዓዲ ኳላ ድማ ነተን ብልዕሌና ዝሓልፋ ነፈርቲ መዕለቢ ክሰርሓለን ባህጊ ኔሩኒ። ልዕሊ ኹሉ ግና ሓንቲ ብኹሉእንተንኣ ኤርትራዊት ዝኾነት ከተማ ምህናጽ'ዩ ኔሩ ሕልመይ። እዛ ከተማ ኣብ ሓሙሻይ ክፍሊ ከለኹ፣ ብሞዴል ሰሪሐ ኣብ ናይ ንኡስ ዞባ ኣብያተ-ትምህርቲ ውድድር ኣቕሪበያ ኔረ። ብመምህራነይን መማህርተይን ከኣ ዓቢ ሞራል ረኺበላ። ቡቲ ናይ ውድድር ኮሚተ ግን፣ ናይ ሳዕለዋይ ደረጃኺ ተባሂሉ እቲ ስራሐይ ካብ ውድድር ተኣልዩ። ናብ ሳዕለዋይ ደረጃ እንተወሲደክዎ ከኣ፣ ናይ መባእታ ኣይነውዳድርን ኢና ኢሎም መሲሶምኒ። ናይ ቀረባ መማህራነይን ርእሱመምህር ናይ ቤት ትምህርትናን ግን ብዓቕሞም ሽልማት ሂቦምኒ፣ ወጻኢታት ናይ'ቲ ስራሕ ከኣ ሸፈኖምለይ።



**• እታ ስራሕ ከመይ ዲያ ኔራ?**

• ሞዴል ናይ ዘበናዊት ከተማያ። ሓደስቲ ኣብ ናጽነት ዝተሰርሑ ኣባይቲ ዘለውዋ ናይ መግዘእቲ ኣሰር ዘይትረኣላ። ንኣብነት ኣብቲ ከተማ ቤት ማእሰርቲ ከምዝሎ ይፈልጥ ኔረ። ኣብታ ሞዴል ግን ንሱ የለን። ቡቲ ናይ'ቲ እዋንቲ ኣእምሮይ ኣብ እዋን ናጽነት ቤት ማእሰርቲ የድሊ'ዩ ዝብል መረዳእታ ስለዘይነበረኒ። እቲ ኣብ'ቲ ከተማ ዝረአ ብሓፈሽኡ ነቲ ሕብረተሰብ ዘገልግል ነገራት ጥራሕ'ዩ። ነቶም ግዝኣቲ ሓይልታት ዘድልዩ ዝበሃሉ ነገራት ኣሊኻ ማለትዩ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ብኮካዑዳ (ዝተቐጸ ዕረ)፣ መሳምር፣ ማስቲሽ፣ ባኮታት፣ ዕንጸይቲ፣ ወረቓቕቲ... ኣሊጋጊበ ዝሰራሕክዎ'ዩ ኔሩ። ብቦተሪ ዝበርህ መብራህቲ፣ ንኹሉ ኣባይቲን ጎደናታትን ከም ስርዓት ዝበርህ ስለዝነበሮዮም ናይ ሳዕለዋይ ደረጃ ዝበልዎ።

**• ምስ ከውንነትከ ከመይ ረኺብካዮ?**

- ዘለኻዮ ሕብረተሰብ ብኹሉ ኣቃውምኡ

ንሕልምታትካን ባህግታትካን ንምትግባር ዓቢ ኣስተዋጽኦ ኣለዎ። ሕብረተሰብና ኸኣ ይዓቢዩ ዘለው። ኣነ ድማ ይጀምር እምበር ይውድእ ኣይኮንኩን ዘለኹ። ሕልመይ ዘተግበረሉ መንገዲ ኸኣ ኣብ ቅድመይ ተዘርጊሑ ኣሎ። ከም ዝትግበር ከኣ ይኣምነየ። ሕልሚ ኸኣ ሓሳሚኡ ጥራይ ኣይኮነን ዝፈትሖ። ሕልሚ ዝፈትሑ ለባማትውን የድልይዎም። ብዓቕመይ ግን ኣብ ህንጻዊ ስራሓት ይነጥፍ ኣለኹ።

**• ድሕሪ ምምራቕካ ዝሰራሕካሎም ንጥፈታት ክትገልጸለይ?**

- ሕራይ ... ምስቲ ክንብሎ ዝጸናሕና ሕልምታት ብዙሕ ከይከውን ይኽእልዩ። ገለ ካብኡ ግን ኣብ ስታድዩም ኣስመራ ዝተሰርሐ Track & Field፣ ኣብ ሰምበል ምዕባለ ኣባይቲ ከም Construction Engineer፣ ኣብ ወኪ ዝተሰርሐ ጽርግያ Civil Explosive Factory ከኣ ከም Project Manager ኮይነ ሰሪሐ ኣለኹ። ኣብዚ እዋንዚ ኸኣ፣ መንእሰያት ንሓበሰምን ንሕብረተሰቦምን ዝጠቕምሉ ሞያ ንምዕጣቕ ኣብ ዝዓበር ዘሎ ስራሕ፣ ከም ግዜያዊ ሓላፊ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ኮይነ ኣብቲ ዝተመደብክዎ ትካል የገልግል ኣለኹ። ከምኡ'ውን መዓልቲ ናጽነት ንምድማቕ ኣብ ዝዓበር ካርኒቫልን ካልኦት ፈስቲቫላትን ይሰርሕን የወሃህድን።

**• ተመሪቕካ ስራሕ ካብ ትጅምር ክሳብ ኣርባዕተ ዓመታት ጥራይ እዩ። ኣብ ገለ ኡ ብደረጃ ሓላፍነትን ኣወሃሃድን ስራሕ ትብሎኒ ኣለኻ። ኣይትጸግሞንዶ?**

- ኣርባዕተ ዓመታት እኮ ዳርጋ ሽሕን ሓሙሽተ ሚእትን መዓልታትዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ናይ ሓደ መንእሰይ ዕድመ ቀሊል ኣይኮነን። እሞ ድማ ኣብቲ ኣፍራዪ ዕድመ። እዚ ዓመታትዚ ምስ ሓቀኛን ኣገዳሲ ዝፍትነካን ስራሕ ክትጋጠም ከለኻ፣ ብውልቅኻ ጥራይ ዘይኮነስ ዋላ ብደረጃ ሃገር ዝጥቀስ ብዙሕ ነገር ክተበርክት ትኽእል ኢኻ። ዕድመ ስለዘቖጸርካ ተሞኩሮ ትውሰኽ ኣለኻ ማለትውን ከይከውን ይኽእልዩ። ዓሰርተ ዓመታት ኣብ ሓደ ስራሕ እንድሕሪ ጌርካ እንታይ ስለዝገበርካ ኢኻ ተሞኩርካ ክበሃል። እቲ ዝግምግመካ ኣካል ናቱ ገምጋም ወሲዱ ዝተፈላለየ ስራሕ ክህበካ ይኽእልዩ። ንስኻ ግን እቶም ኣብ ቅድሜኻ ዝረኣዩኻ ራኢታት ብብቕዓት ናይ ምትግባርም ኢኻ ትሓስብ። ብዛዕባ ሓላፍነት ገለ ኣይኮነን።

**• ኣብ 4ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንስራሓት ኣሰቢኦ ሒዝካ ናብ ሳዋ ወሪድካ ኔርካ። ብዛዕብኡ ገለ ማዘኻኽሮዶ ክትህበና? ተራኻኸ እንታይ ኔሩ?**

- እወ ወሪደ ኔረ። እቲ ኢጋጥሚ ምስ ብዙሓት መንእሰያት ክንራኸብ ስለዘኽኣለና ብትካልና ዝተተግበሩ ስራሓት ኣላሊና። ብቐንዱ ከኣ ንቕሓት ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ መንእሰያት ኣብ ስራሓት ህንጻ ክዓቢ ከምዘለዎ ስለእንኣምን፣ ንተተግበርም ስራሓት ብቕዓቶምን ኣሰራርሕኦምን ዝምልከት ብናይ ላቦራቶሪ መረድኢ ኣሲና ኣቕሪብና። ኣነ ኣብኡ ከም ኣቕራብን ኣወሃሃዲ ናይቲ ጉጅለን ኮይነ ሰሪሐ።

**• እስከ ብዛዕባ ምስናይ ትምህርትኻ ግብራዊ ስራሕን ክሓተካ፣ ከመይ ተሳንዩልካ?**

• ኣነ እናተማሃርኩ ከለኹ ካብቲ ግብራዊ ስራሕ ብዙሕ ርሒቐ ስለዘይነበርኩ፣ ከምኡ'ውን ዝመሃሮ ትምህርቲ ኣበይ ቦታ ከተግብሮ ከምዝኽእል እናሓሰብኩ ይመሃር ስለዝነበርኩ፣ ናይ ስራሕ ዓለም ብዙሕ ኣይሓደሰንን። ክገርመካ ኣብ እዋን ትምህርቲ፣ ግዜ ኣብ ዝረኸብኩሉ እዋናት ብሸክሊታይ ጌረ ህንጻዊ ስርሓት ናብ ዝካየዱሎም ቦታታት ይበጽሕ ኔረ። ሓረስታይን ወዲ ሓረስታይን ምዃን ከኣ ናቱ ብልጫታት ከምዘለዎ ኣይትረስዕ። ምስቲ ግብራዊ ዓለም የላልየካዩ።

**• ኣብ ምህንድስና ተውህቦ ክሳብ ክንደይ ጸላዊዩ ትብል?**

- ከም ርድኢተይ ብዘይ ተውህቦ ኣብ ዝኾነ ዓውዲ ዝስራሕ ስራሕ ከምቲ ዝድለ ውጽኢት ይርከቦዩ ዝበል እምነት የብለይን። ኣብ ምህንድስና እንተርኢናዮ ኸኣ ኣዝዩ እምበር ጸላዊ። ምኽንያቱ ምህንድስና ብስነ-ፍልጠታዊ መንገዲ ክረጋገጽ ዝኽእል ስነ-ጥበብዩ። ጥበብ ከኣ ብዘይ ተውህቦ ክጭበጦ ዝኽእል ኣይኮነን።

**• ኣገዳስነት ተሞክሮ ኣብ ስራሓት ህንጻኸ ክሳብ ክንደይዩ?**

- ኣቓዲምና ብገለ መንገዲ ዝተንከፍናዮ ይመስለኒ። ምምኳር ማለትካ፣ ኣብ ዝተፋላለዩ





ግዜያትን ኣጋጣሚታትን ንዘመለስካዮም ሕቶታትን ዘሰገርካዮም መሰናኽላትን፡ ንኻልእ ግዜ ብዝቐልጠፈን ብዝቐለለን ክትሰርሖም ምኽኣል ማለትዩ። ጭቡጥ ዝኾነ ብቕዓትን ርድኢትን ኣብቲ ሞያ ደኣ እምበር፡ ነፍሲወከፍ ፕሮጀክት ትንኣስ ትዕበ ናታ ፍሉይነት ስለዘለዋ፡ ብተመኩሮ ኢልና በቋራጭ ክንክዶ ኣይንኽእልን ኢና። ምናልባት ግን ምምኳርን ምምሃርን ነጸጸልና ንርእዮም ከይንኸሉ? ኩሉ ግዜ ንዘፈለጥናዮ ነገር ዝያዳ ንኽንርደኦ ምምኳር ከድሊ'ዩ። ኣብ ህይወት ምምሃርን ምምኳርን ዘቋርጹ ነገራት ኣይኮኑን።

**• ብተመኩሮ (ብዘይ ኮለጅ ወይ ዩኒቨርሲቲ) ሞያ ምህንድስና ህንጻ ክጥረ ዝከኣል'ዶ ይመስለካ?**

• ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽክዎ ዩኒቨርሲቲ ዝቐረበልካ ሕቶ ትምልሰሉ እምበር፡ ንስኻ ዘቕረብካዮ ሕቶ ተመሊስልካ ማለት ኣይኮነን። ዩኒቨርሲቲ ብዘይ ምውዳእ'ውን ኣብ ዓለም ኣብ ስነ-ፍልጠት ብዙሓት ዓበይቲ ርኽበታት ተረኺቦምዮም። ስለዚ እቲ ተመኩሮ ዝበዝሓ ናይ ባዕልኻ ምርምርን መጽናዕትን እተካይደሉ ስቱድዮ ከፊትካ ንዘፈታሕካዮም ግድላትን ዘሰገርካዮም መሰናኽላትን፡ ዝረኸብካዮም ርኽበታትን ጭቡጥ መረዳእታ ክተቕርበሉ እንተኽኢልካ፡ ባዕሉ እቲ ሕብረተሰብ ምስክርነቱ ክህብዩ። እዚ ድማ ብቑዕ ተመኩሮ ስለዝበዝሓ፡ ኣብ ምህንድስና ዓቢ ሞያ ኣጥሪኻ ማለትዩ። ዓመታት ስለዝተቖጽረ እንተድኣ ተመኩሮ ተባሂሉ ግን ብቑዕ ሞያ ምህንድስና ኣይኮነን። ከም ውጽኢቱ ኸኣ እቲ ተገልጋሊ ኣካል ወይ ሕብረተሰብ ይብይኖ።

**• ብተመኩሮ ጥራይ ተኸናቲርም ዝሰርሑን ዝሃንጹን ሰባት ይረኣዩዮም። ብዛዕባዚ ዘለካ ርእይቶ...**

- ጽቡቕ። ቡቲ እወንታዊ ጎድኑ ክንጅምር፡ መዕቀቢ ዝኾውን ገዛውቲ ኣብ ምስራሕ ኣስተዋጽኦ ኣለዎም። ዝኣክል ክኢላዊ ዓቕሚ ምስ ዘይህሉ'ውን እቲ ሕብረተሰብ ባዕሉ ጸገማቱ ንኸፈትሕ የኽእሎ። ቡቲ ሓደ ሸነኹ እንተርኢናዮ ድማ ናብ ምዕቡል ዘበን ንሰጋገር ስለዘሎና፡ ገዛ ወይ ከኣ ህንጻ ንመዕቀቢ ጥራይ ኢልካ ኣይስራሕንዩ። ሓደ ህንጻ ክስራሕ ክሕሰብ እንከሎ፡ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላዊ፡ ታሪኻዊ፡ ከባቢያዊ፡ ጥዕናዊ፡ ትሕተ-ቅርጻዊ፡ ካብ ኩሉ በበመጠኑ ኣብ ግምት ኣትዩ ንድፌ ክዳለወሉ ኣለዎ። እቲ ህንጻ፡ ምስ ፍሰት ማይ ከመይ ይሳኖ፡ ምስ ኩነታት ኣየር፡ ብናይ መን ቅዲ፡ ንባህልን ልምድን ዘገልግሉ ክፋላት፡ ምስ መልክዕ ከተማ፡ ምስ ኣብ ከባቢኡ ዘሎ ህንጻታትን ኣብ ውሽጡ ዝካየዱ ንጥፈታትን.. ወዘተ..ነዚ ኩሉ ኣብ ግምት ኣእትዩ ክስራሕ እንተኾይኑ ምውህሃድ ነገራትን ክኢላዊ ዓቕሚ የድሊ። ምህናጽ ኣብይቲ ምንዕባለ ሕብረተሰብ ብቐጥታ ስለዝጸሉ ብተመኩሮ ጥራይ ምስራሕ ጉድኣቱ ዓቢዩ።

**• ትካላት ህንጻ (ብሕልፊ ናይ መንግስታውያን) ከመይ ትርእየን?**

• ሕቶ ደኣ ኣየዕበኻለይንዶ? (ሰሓቕ) ነዚ ኩሉ ህንጻዊ ስራሓት ናይዚ ሃገር ተሰኪመን ዝኸዳ ዘለዋየን። እዚ ኸኣ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። እዘን ኩባንያታት እዚኣተን ዓሚመንኦ ዘለዋን ዘተግበረኦ ዘለዋ ስራሓትን ብናይ ደገ ኩባንያታት እንተዝኸውን ኔሩ ክንደይ ባጀት ምሓተተ ንምግማቱ ኣየጸግምንዩ። እንተኾነ ግን ፍጹምነትየን ክነብል ኣይክእልንየ። ከምቲ ንምዕባል ኣለና ንብሎ፡ ንሳተንውን ይምዕበላየን ዘለዋ። ብናተይ ርድኢት እንተኾይኑ እቲ ዝጎድለና ኣብቲ ትካላዊ ኣሰራርሓ ዝበዝሓልዩ። ዝለዓለ ውጽኢት ንምርካብ ዘለና ቅርጽን ኣወዳድባን ቀጻሊ ምፍታሽን ምስ ኩነታት ምትዕጽጻፍን ከምዝድልየና ይረኣየኒ።

**• ኣብ ናይ ህንጸት ስራሓትና ክሳዕ ክንደይ ከቕስናናየን ትብል?**

- ንኣብነት ኣብ ዓመት ንበሎ፡ ወይ ክልተ ዓመት ክንደይዩ ክህነጽ? እተን ትካላት ዘለወን ክኢላዊ ዓቕመንከ ክንደይዩ? ዘለወን ቅርጽን ኣወዳድባንከ ክንደይ ካብቲ ዝተመደበ ህንጻዊ ስራሓት ከተግብራ ከኽእለንዩ? ነዚ ኩሉ ኣጸኒዕካ ዝውሰን ነገርዩ።

**• እስከ ናብ መንእሰያት ክንመጽእ፡ ተሳትፎኦም ኣብ ስርሓት ህንጻ ከመይ ትርእዮ?**

• ኣገዳሲ ዝምስገንዩ። ንዚጋጠሞም ኩሉ ጸገማት ብዲሆም ዓቢ ኣበርክቶ ዝገብሩ ዘለዉ ኣካል ሕብረተሰብዮም። ምስ ኩሉ ዘሎ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊ፡ ስነእእምሮኣዊ ብደሆታት ኣብ ውሽጢ ሃገርካ ኬንካ ክትሃንጽን ንሕብረተሰብካ ክትሕግዞን ምውሳን ንባዕሉ ሞሳ ዘይግብኦ ኣይኮነን። ኣብ ውሕስቲ ሃገርም ወነንቲ ጸጋታቶም ኮይኖም፡ ካልኦት ምዕቡላት ሃገራት ዝደየብኦ መድረኽ ደይቦም ክብ ኢሎም ክረኣዩ ድማዮም።

**• ምስ ዘሎና ራኢን ጠመተን ኣብ ስራሓት ህንጻ ሃብርም ሞያውያን መንእሰያት ከዕጥራን ከፍርን እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?**

• ብብእዋኑ ኣድላዪ ስልጠናን ትምህርትን ኣብ ኩሉ ደረጃታት ማለትዩ፡ ከምዝወስዱ ምግባር። ዓቕሚን ክእለትን ራኢን ዝመሚ ፍሉይ ኣሃዱ ብሃገር ደረጃ እንተዝህሉ፡ ከምኡ'ውን ክጉበርዎ ከምዝኽእሉ ንዘተኣመሎም ነገራት ኣብ መድረኽ ክፍተሉ ምግባር።

**• እቶም መንእሰያትከ ንዝተማህርዎ ትምህርቲ ኣብ መዓላ ንኸውዕልዎ ኣተሓሳስባኦም ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?**

• ብሓፈሻኡ ትካልን ትካላዊ ስርዓትን እንደዩ ንሰብት ዘማእዝን፡ ግን ውልቀ ሰባት'ውን ተራ የብሎምን ማለት ኣይኮነን። ክትመሃር ከለኻ፡ ነቲ ትመሃሮ ዘለኻ ነገራት ክትላበሶ ክትክእል ኣለካ። ንኣብነት፡ ብዛዕባ ህንጻ ተጽንዕ እንተድኣ ኣለኻ፡ እቲ ስነ ህንጻ ዝጠልቦም ነገራት፡ ንኣብነት ስሚንቶን ሓመድን ካብ ምጽያቕ ጀሚርካ፡ ኣብ ከተማን

ገጠርን ሃሩርን ቁርን ኬደካ ክትተግብሮ እምበር ብወንጭፍ ተተግቢሮ ነገር ኣይኮነን። ኣብ ሓደ ስራሕ ትሳተፍ እንተሊኺ፡ ብኣካልን ብመንፈስን ምስቲ ስራሕ ምህላው ወሳኒዩ። ፍርቂ ምህላው ዝበሃል የለን። ንስኻስ ንሱ ኢኻ። እቲ ስራሕካ እንተ ክጽብቕ እንተ ክሓምቕሲ ንዓኻዩ ዝገልጸካ.... ምበልኩ።

**• ገለ መንእሰያት ትምህርቲ ምስ ወድኡ፡ ኣብ ከተማ ወይ ኣብ ቤትጽሕፈት ኮይኖም ጥራይ ክሰርሑ ምሕሳቦም?**

- እቲ ወሳኒ ነገር ከምዚ ክብለካ ዝጸናሕኩዩ። እቲ ስራሕ ንስኻ ማለትዩ። ክትመሃር ከለኻ እንታይ ክትገብረሉ ምዃንካ ትፈልጥዶ? እንታይ ኣበርክቶኻ ክህልወካ ኣለዎ? ነዚ ሕቶታትዚ መልሲካ እንተድኣ ትመሃር ሃሊኺ፡ ኣብቲ ሕብረተሰብ ዝኸደለ ቦታ ክትመልእ ወይ ክመሓየሽ ኣለዎ ትብሎ ነገር ክተመሓይሽ ኢኺ፡ ኣብ ኮሌጅ ኣቲኻ ትመሃር። እዚ ኣብ ኣእምሮኻ እንተተዘየለ ግን ምምሃርካ ተመሊሱ ነቲ ሕብረተሰብ ጸገም ከይፈጥረሉ ምሕሳብ ከድሊዩ ማለትዩ። ሕብረተሰብውን ባዕሉ እንታይ ክትገብረሉ የምህረካ ምህላዉ ብንጹር ክፈልጥን ክርዳእን ኣገዳሲዩ እየ ዝብል።

**• ብኸመይዋ?**

• ሕሰቦም፡ ስድራናውን ትምህርቲ ክሰዱና ከለዉ፡ መረዳእታኦም ኣብ ከተማ ኬንና ክንሰርሕ እምበር፡ ተማሂርና ኣብ ገጠር ተመሊስና፡ ምህርቶም፡ ጥዕናኦምን ጥዕና ጥሪቶምን ከነማሓይሽሎም ኣይኮኑን ነይሮም። ኣብ ኩሉ ዓውድታት ዓበይቲ ኣውፈርቲ፡ ኣለይቲ፡ ተማራመርቲ ክንኸውን ኣይገልጹልናን ነይሮም። ብንጹር እዚ ጸገምዚ ኣለናዮ ተማሂርካ ክትፈትሓልና ኢኻ ዝብለካኸ መንዩ? ተማሂረ ንኣቦይን ንስድራይን ንዓዲይን ክጠቕሞ ምባል ጥራይ ኢና ንፈልጥ። ብኸመይ ዝብል ሕቶ ብንጹር ዝመለሰ ተመሃራይ ግን ተማሂሩ እንታይ ከምዝገብር ፈሊጡ ኣሎ። ከተማን ገጠርን ድማ ኣይፈልንዩ። ኣብዚ ክንርስዖ ዘይብልና ነገር ግን ኣሎ። ሕቶ መሰረታውያን ነገራት፡ ንኣብነት ከም፡ ቀረብ መምሃርን መሳርሒታትን፡ መግብን ማይን፡ ምስ ስድራኻ ዝህልወካ ርክብ...ወዘተ። እዚ ሕቶዚ ባዕሉ ወይ ኣስራሒኡ ክምልሶ ስለዘለዎ ዝሰርሓሉ ቦታ ኣብ ምምራጽ ከም ረቛሒ ክውሰድ ይከኣልዩ።

**• ሕራይ መዓሸ ናባኻ ክንምለስ፡ ኣብ ስራሕብወን ትሳተፍ ኢኻ?**

- እወ

**• ኣብ ከመይ ኢኻ ትሳተፍ? ንሕጂን ንመጻኢን ከመይ ክትቕጽሎዩ ደሊኻ?**

• ኣብ ግጥሚ፡ ዜማ ከምኡ'ውን ድምጺየ ዘለኒ። ብዙሓት ውዱኣት ደርፍታት ኣለዉኒ። ገለ ካብኡ ኣብ 2007 ሓንቲ ካሴት ኣሕቲመ ኔረ። ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ኣይተዘርገሐትን። ሕጂ ግን ቅድሚ ካልእ ምሕታመይ ንዓኣ ኣመሓይሸ ክዝርግሓ መደብ ኣሎኒ። ንመጻኢ ከመይ ክትቕጽሎ ንዝብል ሕቶኻውን፡ ስነጥበብ ካብ ኣእምሮይ ኣይክእልንየ።

ነእምሮይ ዝፍብዩሉ ዓቢ መሳርሒየይ ስለዝኾነ ክገድፎ ኣይክእልንየ።

**• ከመይከ ተረኽበሉ?**

• እንታይ እሞ ክብለካየ። ዘጥፍኣን ዘውልዖን ነገር ኣይኮነን። ኩሉ ግዜ ኣብ ውሽጢ ኣእምሮይ ዝፍስ ጥዑም ንፋስዩ። ልክዕዩ ምስ ሰባት ኬንካ ክትሰርሕን ክተዋሃህድን፡ ተመኩሮ ክትለዋወጥን ኣለካ። ምስ ዘለኒ ኩነታት ኣዛሚደ ኸኣ ዝግብኦ ግዜ ሂበዮ እኳ እንተዘይበልኩ፡ ኣብ መዓልታዊ መደበይ ግን ኣሎ።

**• ስነጥበብና ክምዕብልን ክሕይልን እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?**

• ንስነጥበብ እምበር ንተዓዘብቲኳ ጋሻየ። ራኢ ክህልወናን ንቕድሚት ክንስጉምን ስለዘለና፡ ምሉእ ብምሉእ ካብ ውልቃዊ ናብ ትካላዊ ክሰጋገርን፡ ኣህጉራዊ መለክዒታት ዘማልኡ ብዙሓት ስነጥበበኛታት ክህልዉናን ነርክበሉ ክበሃል ዘለዎ ዕዮ ኮይኑ ኣይስመዓንን።

**• ብወገንካ ምስጢር ዓወት ትብሎ እንታይዩ?**

- ንገዛእ ነብስኻ ቅኑዕ ምዃንን፡ ኣብ ዕላማኻ ከም እትዕወት ምእማንን።

**• ትሓርቕዶ?**

- (ሰሓቕ) ኢሂናይ ደኣ። ኣብ ግዜ ሓጎስ ዘይሕጎስ፡ ኣብ ግዜ ጓሂ ከኣ ዘይቁጣዕ እንተኾይኑሞ ምንባር ኣቋሪጹ ኣሎኹ ማለትዩ።

**• ኣብ ትሓርቀሉ እዋን ነብስኻ ብኸመይ**



**ተህድኣን ብኽመይ ትምልሶ?**

- ንሕርቃነይ እኹል ግዜ እህቦ። ኣብ ግዜ ሕርቃነይ ውሳኔ ኣይወስድን።

**• ዘይፍተወካ ወይ ትጸልእ ነገር....**

• ንዓኻ ዝምልከት ነገር ሓሳፍነት ዘይምውሳድ።

**• ሓጎስ ወይ ዕግበት ብኽመይ ትገልጾ?**

- ምስ ናይ ውሽጥኻ ርኽበታት ዝተኣሳሰር ነገሮ። ናብ ሓደ ሓቂ ዝበልካዮ ወይ ናብ ራኢኻ ገጽካ ኣብ እትጎዓዘሉ እዋን ነብሲ ወከፍ ስጉምቲ ናይ ባዕላ ሓጎስ ኣላታ።

**• ንስኻ ወጽኢት ናይ መን ኢኻ?**

• ናይ ኣደይ።

**• ከመይ ማለት?**

- ኣዴኻስ ናይ መጀመርታ ዓለምካ'ያ። ኣቦውን ኣሎ እንዲዩ፡ ናይ ኣቦይ ጽቡቕ ነገራት ከምዝወሰድ ትገብረኒ ግን ኣደይ'ያ። ናብ'ቲ ሕብረተሰብ እንታይ ሐዘ ከምዝሕወሰን፡ ካብኡ ኸኣ እንታይ ሐዘ ይመጽእ ዘማእዝዘትኒ ኣደይ'ያ። ንዓይ ኣደይ ኩሉ ብስራሕ ከምዝመጽእ'ያ ምሂራትኒ። ንኣቦኸት፡ ሓደ ግዜ ሃብቲ ኣብ ከባቢና ከምዝሎ ንክትገልጽ ኢላ ዘምጸኣቶ ኣቦኸት ከዕግረካ። ክልተ ቆልዑ ብእምኒ ጌሮም ብዕራይ ብዕራይ ይጻወቱ ኔሮም። እቲ ሓደ ኣእማን ኣኪቡ ኣብዑረይዮም ይብል። እቲ ካልኣዩ እምኒ ክንዲ ዝኣረ ካብ'ቲ ኣእማን ናይ'ቲ ብጻዩ ሃብቲ'ባ እናበለ ይልምን። እቲ እምኒስ ናይ ኩሎምዩ። ናቱ ኣርዩ ከምጽእ ከምዝኾነኣ ንምግላጽዩ። ስለዚ ንስኺ ካብ'ቲ ሓቅን እምነታትን ናይ ኣዴኻ ኢኻ ትብገስ። ሓደ ብፍሉይ ዘድንቐ ባህሪ ናይ ኣደይ ከኣ፡ ቆልዑ ከለናስ፡ ኣብ ደረጃና ወሪዳ ምሳና ትነብር ምንባራዩ። ኑቶም መጻወቲ ኢልና ንሰርሖም ዝነበርና ናይ ቁልዕነት ነገራት ተድንቐልናን ትሕልወልናን። ኣቐሒት ከይንሰብረላ ኢላ ኣይተፈራርሓናን። ብቕልዓኻ ከም ዓቢ ሰብ ጌራ ተኸብረካ። ዛንታታትን ጽውጽዋያትን ከኣ ብዘይመጠን ትነግረና ኔራ። እዚ ሕጂ እንታይ ክፈጥር ከምዝኽእል ደማምጊርካ ረኣዮ። ኩሉ ዝሓሰብኩዮ ክኸውን ከምዝኽእልን፡ ጽቡቕ ወገን ናይ ሰባትን ጥራይ እናነገረት ዘዕበየት ኣደ፡ እወንታዊ ኣተሓሳስባ ከምዝህልወካ ትገብረካ። እዝን ሕጂ ኣብዚ ከተማ ንርእየን ዘለና ኣሓትና፡ ኣዴታት ናይ ምኻን ተኽእሎአን ክሳብ ክንደይ ኮን ይኸውን ኢለውን ይሓስበየ።

**• ኣብ እወንታውን ኣሉታውን ኣረኣእያታት ዘሎካ መረዳእታ ....**

- እወንታዊ ኣተሓሳስባ ዘለዎም ሰባት ዕድለኛታት'ዶ ንበሎም ሃበርም? ብእወንታዊ ኣተሓሳስባ ዝምራሕ ህይወት ዕላማ ዘለዎን ህዱእንዩ። ገለ ነገር እንተጋጠሞስ እቲ ጸጽቡቑ ይረኣየካ ማለት እንደኣሉ። ብኣሉታዊ ስምዒታት ካብ ዝምራሕ ህይወት፡ ካብ ዕንወት ሓሊፍና እንታይ ክንጽበ ንኽእል? ኣብ ዓለም ዘለዉ ዝዓበዩ ግርጭታትን ዘየድልዩ ሕልኽላኻትን ኣብ መንጎ እዞም ክልተ ጫፋትዮም።

**• መንእሰያት እወንታዊ ኣተሓሳስባ ብኸመይ ከማዕብሉ ይኽእሉ ትብል?**

- ሰብ ወጽኢት ናይ ብዙሕ ነገራት ስለዝኾነ፡ ኣተሓሳስብኡ ምጽእ ኢልካ ክትቅይሮ ከቢድዩ። ይኹን እምበር ኣብ መስርሕ ዘይቅየር ነገር የለን። እቲ ዝበለጸ ነገር መንእሰይ ተመራማርን ኣስተንታኒን ክኸውን ከሎዩ። ንዝኾነ ነገር ከኣ መጀመርትኡን መወዳእትኡን ወሲኑ መልሲ ስለዘይብሉ፡ ጉዳይ ናይ ዘይጨበጥካዮ ኣሉታዊ ኣረኣእያ ክትከውን የብልካን በሃላይየ።

**• ናብ ምውዳእ ገጽና ኢና። ኩነታት መርዓኺ...**

- በዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ቈልዑንየ። ቦኽሪ ወደይ ጳውሎስ ይበሃል ሰለስተን ፈረቓን ዓመት ገይሩ'ሎ፡ ምንኣሱ ድማ ጽገሬዳዩ ስሙ፡ 10 ወርሒ ርጊጻላ - በዓልቲ'ቤተይ ድማ ሰላም ተወልደ።

**• ገለ መንእሰያት ንሓዳር ይፈርህዎዮም እሞ እንታይ ትብሎም?**

• ኣንታ ክንደይ ዓይነት ሕቶታት ኢኻ ትሓትት። ጥዑይ ሕብረተሰብ ብጥዑያት ስድራቤታትዩ ዝቖውም። ስድራቤታት ኣቃውምኣን እንድሕሪ ጥዕዩ ኩሉ ነገራት ፍቱሕ ኮይኑ ይስመዓኒ። ኣብዚ እዋንዚ ገለ መንእሰያት ምስ ህሉው ኩነታት ኣዛምጊዶም ከወንዘፍዎ ምሕሳቦም፡ ኣብ ገሊኡ ብግብኡ ክመርሕዎ ኣብ ዘይክእልሉ ሰዓታትሲ ሓቃቶምዮም ዘብለካ ኣሎ። እቲ ኣፋጥራና ግን ንኸምኡ ዝዕድም ኣይኮነን። ህይወትካ እቲ ዘሎ ስለዝኾነ ንዕኡ ተቐቢልካ ክትነብረሉን፡ እቶም ልሙዳት ናይ ህይወት ንጥፈታት ክትካይደን ሰባዊ ግዴታ ኮይኑዩ ዝስመዓኒ። ዝኾነ ሕቶ ህይወት ከኣ ስለ ዘጸናሕካዮ ተመሊሱ ማለት ኣይኮነን።

**• ሕራይ ኢንጅነር መኣሾ የቐንየልና።**

- ኣነውን የቐንየለይ።



# መንእሰያት ተመሃሮ ናይ ሰዋስውን ቃላትን ትግርኛ መአረሚ ሶፍትዌር ምሂዞም

ኣብ ኮሌጅ፡ ብፍላይ ኣብ ምዝዛም ጉዕዞ ኮሌጅ፡ ክትግበር ዘለዎ ግዴታ ወይ ጉዳይ ኣሎ - መጽናዕታዊ ወረቐት ምቕራብ። ብዛዕባ ኣብ ናይ ኮሌጅ ጻንሖትካ፡ ብዛዕባ እቲ ዝተመሃርካዮ ፍሉይ ተሞክሮኻ ወይ ዝቐሰምካዮ ፍሉይ ሞያን ዓይነት ትምህርትን ዝገልጽ ፍሉይ መጽናዕታዊ ወረቐት እዚ ብጽሑፍ መዳይ፡ ብተግባር ዝተሰነየ፡ ብቴክኒካዊ ተግባር ጥራይ'ውን ክቐርብ ይኽእል።

መብዛሕቱኡ ግዜ ድማ፡ እዚ ናይ መዛዘሚ ዕዮ (ፕሮጀክት) ንጽሑፋዊ መዳይ ጥራይ ብዝገልጽ ቋንቋኡ ጥራይ ተገሊጹስ "paper" ተባሂሉ'ዩ ዝፍለጥ። ብውልቅን ብጉጅለን ድማ ይዕየ።

ብዝኾነ ግን ነዛ ንጽሑፋዊ መዳይ እትገልጽ ቋንቋ ካብ'ዚ መግለጺ'ዚ ኣውጽእ ነብላ'ሞ፡ ኣብ ቴክኒካዊ መዳይ ኣእቲና ብዛዕባ ሓደ ውዕሎን ወዓልቱን ነዕልል።

ኣብ EIT (ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ) ክፍሊ "computer Engineering" ተመሃሮ ሓሙሻይ ዓመት'ዮም። ዊንታ የዕብዮ፡ ሓበን ሰሎሞን፡ ፊልሞን ተስፋጽዮን፡ ተመስገን ተስፋይ፡ ዳኒኤል ገብረእግዚኣብሄርን ተመስገን ምሕረተኣብን ድማ ይበሃሉ።

ከምዚ ዝተገልጸ፡ ንናይ ኮሌጅ ጻንሖቶም ከም መዛዘሚ ዝኸውን ዕዮ ዝዓዩሉ ሰዓት ስለዝኣኸለ፡ ብሓባር ኮይኖም ሓደ ዕዮ ንምዕያይ ከም ጉጅለ ብምጥርናፍ ተበጊሶም።

እንታይ ዓይነት ዕዮ ክዓዩ ከምዘለዎም ክዝትዩ ግድን ነይሩ። ከም መበገሲ ኸኣ ብዛዕባ ክዓይዎ ዝኽእሉ፡ ሓሳብ ሒዞም ክመጽኡ ብምርድዳእ ተፈላልዮም።



ሰዋስውን ቃላትን ትግርኛ መአረሚ ሶፍትዌር ዝሰርሑ መንእሰያት፡ ካብ ጸጋም ንየማን ዳንኤል ገብረእግዚኣብሄር፤ ሓበን ሰሎሞን፤ ዊንታ የዕብዮ፤ ስምኦን መብራህቱ (ኣድቫይዘር)፤ ተመስገን ምሕረተኣብ፡ ፊሊሞን ተስፋጽዮን፡ ተመስገን ተስፋይ







ካብ'ቲ ሒዞሞ ዝመጽኡ ኣብ ሓንቲ ኣርእስቲ (ኣብ ጽሑፍ ትግርኛ ጌጋ እትእርም "spelling & grammar checker") ክሰርሑ ተሰማሚዖም። ኣብ'ዚ መዳይ እዚ'ውን ኣብ ናይ ስራሕ ምክፍፋል ብምእማን ነናቶም ዕዮን መጽናዕትን ኣካይዶም።

ተመስገን ምሕረተኣብ፡ ናይ ካልኦት ሃገራት ኣረምቲ ጌጋ (spell checkers) ከመይ ገይረን ከም ዝሰርሓ ኣጽኒዑ። ተመስገን፡ እዚ ዕዮ'ዚ ምስ ማይክሮሶፍት ኦፊስ ብኸመይ ከም ዝተሓሓዝ ኣጽኒዑ። ፊልሞን ተስፋጽዮን፡ ንመስርሒ ዝኸውን ልዕሊ 400 ሽሕ ቃላት ትግርኛ ካብ ኢንተርነት ዳውን ሎድ ገይሩ።

ዳኒኤል ገብረእግዚኣብሄር፡ ህሉው ስራሕ ከመይ ከምዘሎ ፈታቲሹ። ሓበንን ዊንታን ከኣ ነቲ በዞም ኣባላት ዝቐረበ መጽናዕቲ ብምፍታሽን ብምምማይን ናብ 'ኮዲን' ብምእታው፡ እቲ ዝተኣከበ 'ዳታ' ከመይ ገይሩ ኣብ ግብሪ ይውዕል ዕማም ክልቲኦም ነይሩ።

ኣስታት ሽዱሽተ ኣዋርሕ ኣቢሉ ዝኸውን ኣብ መጽናዕትን ምውህሃድን'ዩ ሓሊፉ። ድሕር'ዚ ግን ብቐጥታ'ዮም ናብ ተግባራዊ ስራሕ ኣትዮም። ድሕሪ ጻዕርን ሃልክን ከኣ "ዳርጋ ተዛዚሙ" ብምባል ይገልጽዋ - ምሉእ ብምሉእ ኣብ መዛዘሚ ስለዘይበጽሐት።

ንኣጠቓቕምኣ ዝምልከት እንተኾይኑ፡ ኮምፒዩተር ምስ ከፈትና ኣብ መምረጺ ሰሌዳ (menu bar) "ትግርኛ" ዝብል ኣማራጺ ተኣታቲዩላ ኣሎ። ንዓኣ ምስ ጠወቕና "ኣዘራዝራ ፊደላትን ሰዋስውን" ዝብል ጽሑፍ ክመጽእ'ዩ። ኣብኡ ምስ ኣተና ኻኣ ኣብቲ ዝጸሓፍናዮ ናይ ትግርኛ ጽሑፍ ዘሎ ጌጋታት እናፈታተሸት ክትእርመልና'ያ።

ንኣብነት ሓደ ናይ ትግርኛ ጽሑፍ ጽሒፍና ኣለና ንበል። ናይ ፊደላት ወይ ቃላት ጌጋ'ውን ተፈጢሩ ኣሎ። ብዝያዳ እዚ 'ታይፕ ኢረር' ንብሎ ማለት'ዩ። "ሰላም" ክንጽሕፍ ደሊናስ (ሰላ፡ ሰላሞም) እንተጌርናዮ እዛ ኣራሚት እዚኣ "ከምዚ ማለትካ ዲኻ?" ማለት፡ ሰላም፡ ሰላማት፡ ሰላማዊት… ወዘተ ማለትካ ዲኻ? ኢላ ኣማራጺታት እናሃበት ክትእርመልና'ያ።




ትጥቀመሎም ቃላት ትግርኛ፡ እቶም ካብ ኢንተርነት ብመገዲ ፊልሞን ዝተረኽቡ'ዮም። ክትእርመልካ እንከላ፡ ኣብ ጐኒ (ብሳጹን መልክዕ) "ከምዘለዎ ይኹን፡ ቃላት ተክእ፡ ናብ መዝገብ ቃላት ወስኽ፡ ሰርዝ" ዝብሉ ኣማራጺታት ኣለዉ።

ካብ'ዞም መስርሓት እዚኣቶም ከኣ ዝኣዘዝካያ ትገብረልካ። "ከም ዘለዎ ይኹን" ማለት፡ እዚ ትሓትኒ ዘለኺ ሕቶ ስገርዮ፡ ወይ'ውን ከም ቅኑዕ ሕሰብዮ ማለት'ዩ። እቲ ቃል ካብ'ቶም መስርሒኣ ክኾኑ ዝሃብካያ ቃላት ወጻኢ ምስ ዝኾኑ፡ እሞ ኻኣ ምስኣቶም ክምዝገብ ምስ ትደልዮ፡ "ናብ መዝገብ ቃላት ወስኺ" ዝብል ትጥውቕ። ምስ'ታ ኮምፒዩተር ምስ እትሰማማዕ'ሞ ኩተዕረ ምስ እትደሊ፡ "ቃል ትትክእ። ከምኡ እናበለት ጌጋ ኢላ ዝኣመነትሎም እና'ስመረት ትሕብረካ። ብኸምዚ ዝተገልጸ መስርሕ ካኣ ትእርመልካ።

ቃላት ኣብ ምእራም፡ ቢንያም ዝበሃል ግዱስ ኤርትራዊ ዝኣከቦም ልዕሊ 400 ሺሕ ቃላት'ዮም ካብ ኢንተርነት ኣውጺኦም ሂቦማ። ንሰዋስውን ጌጋ ኣበሃህላታትን ዝምልከት ግን "እሩም ትግርኛ" ካብ እትብል መጽሓፍ ሚ/ ዜና ኢዮም ንመፈተኒ ብውሱን ዓቕን ሂቦማ።

ጌጋ ኣበሃህላታት እንተረኺባ፡ "ደም ባንኪ" ድዩ ዝበሃል "ባንኪ ደም" "ክሳብ" ድዩ ዝበሃል "ስጋዕ" ዝኣመሰሉ ሃሰስ እናበለት ብምርእኣይ ኣማራጺታት እናሃበት ትእርም።

እዚ ትጥቀመሉ ዘላ ቃላት ምስ መዝገበ ቃላት ብምትእስሳር፡ ክልቲኡ ነናቱ ኣሉታን እወንታን ኣለዋ። ነዛ ስራሕ እዚኣ ግን መዝገበ ቃላት ዘይኮነስ እዚ ትሰርሓሉ ዘላ ቃላት ዝበለጸ ከም ዝኾነ ይገልጹ።

ምኽንያቱ፡ መዝገበ ቃላት ሓደ ኣቃውማ (ፎርም) እዩ ዘለዎ።

ንኣብነት “ተዘክሮ” ኣብ መዝገበ ቃላት ትርጉማ ጥራይ’ዩ ዝነግረና። እዛ ዝጥቀሙላ ዘለዉ ግን ብዙሕ ኢቃውማታት ኣለዋ። ተዘክሮ፡ ተዘክሮታቶም፡ ተዘክሮታትና… ወዘተ ኣገልግሎታት ኣለዋ።

ገለ ካብ ጸገማት ናይ’ዚ ዝጥቀሙሉ ዘለዉ ግን፡ ምጽራይ ዘድልዮም ቃላትን ኢቃውማታትን ስለዘለዉ’ዩ።

እዛ ዕዮ እዚኣ፡ ኣብ ምእራም ቃላት ጌጋ እንተረኺባ ኣብ’ቲ ዝጸሓፍናዮ ጽሑፍ ቀይሕ መስመር’ያ ተስምረሉ። ኣብ’ታ መአረሚት ሳጹን ግን ነቲ ጌጋ ቃል’ያ ብቐይሕ ሕብሪ ትጽሕፎ። ናይ ሰዋስው (Grammar) ወይ ኣበሃህላ ጌጋታት ምስ ዝህሉ ኻኣ፡ ኣብ’ቲ ጽሑፍ ቀጠሊያ መስመር ተስምረሉ። ኣብ’ታ መአረሚት ሳጹን ካኣ ነቲ ጌጋ ዝበለቶ፡ ብቐጠልያ ሕብሪ ትጽሕፎ።

ከም ተወሳኺ ኣብ ሰዋስው፡ ስርዓተ ነጥብን ምፍንታት ቃላትን (spacing) ትእርም። ብኻልእ ቋንቋ ጽሒፍካ እንተሂብካያ ኣይትቕበለካን’ያ። ዋላ’ውን ኣብ መንገo ትግርኛ፡ ቁጽሪ ወይ ናይ ካልእ ቋንቋ ፊደል ኣእቲኻ ኣርምዮ እንተ ኢልካያ ስርሓ ስለዘይኮነ ሰጊራቶ’ያ ትሓልፍ።

ካብ ኣራሚት ጌጋ (spell checker) ቋንቋ እንግሊዝ ዝፈልያ፡ ቀጥታ (online) ዘይምኳና’ያ። ከም ኣራሚት ጌጋ ቋንቋ እንግሊዝ ጌጋኻ ብቐጥታ እግሪ እግርኻ እናሰዓበት ኣይትነግረካን ወይ ኣይትእርመካን’ያ። ምስኣ እናተራኸብካ ኢኻ ትሓታን ግበርለይ ትብላን።

ቀጥታ ንምግባራ ተሪፍዎም ዘሎ ዝዓበየ ዕዮ ከም ዝኾነ ብምእማንን ክዓይዎ ከምዝኾኑ ብምትእምማንን ይዛረቡ። ሓደ ክልተ ገጽ እንተሂብካያ ቀልጢፋ ነቲ ጌጋ ኣስሚራ ትነግረካ። እንተበዚሑ ግን ምድንጓይ ካብ ተወሳኺ ኣበራታ’ዩ።

ነዚ ንምፍታሕ “Data structure“ ዝበሃል ሲስተም ክጥቀሙ ከም ዝኾኑን ክፈትሕዎ ጸገም ከምዘይብሉን’ዮም ዝሕብሩ። ነዚ ኣብ ግዚኡ ዘይመተግበሪኦም ምኽንያት ሕጽረት ግዜ ምዃኑ የረድኡ። ሕጂ ግን ትምህርቲ ዛዚሞም ስለ ዘለዉ ነዚን ሓደ ክልተ ጉድለታት ዛዚሞም ናብ “ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ” ሒዞማ ክወርዱ ምዃኖም ይውስኹ።

ቀንዲ ዕዮ ናይ’ዞም ተመሃሮ ተዛዚሙ ኣሎ። ካብ ኢዶም ወይ’ውን ካብ ቁጽጽሮም ወጺኢ ዝኾነ መዳይ ቋንቋ ግን ገና። እዛ ብቐዳምነት ካብ ዝጥቀሳ ፍርያት ምህዞን ሰንዓን ሃገርና ሓንቲ ዝኾነት ፍርያት እዚኣ። ከም ሃገራዊት መወከሲት ክተገልግል እንተኾይና፡ እሩም ቃላት፡ እሩም ሰዋስውን እሩም ኣበሃህላታትን የድሊ። እዛ “ክኢላታትከ ብቐሊሉን ኣብ ዝሓጸረን ክዛዝምዎ ይኽእሉዶ ይኾኑ?” ኢሎም ዝስከፉሉ ሕቶ ቋንቋ ኩሉ ግዜ ኣብ ርእሶም ከም ዘሎ እናሓበሩ፡ “በቲ ኾይኑ በቲ ግን ካብ’ዞም ንብሎም ዘለና ናይ ቋንቋ ክኢላታት ዘይሓልፍ መልሲ የድሊ።” ዝብል ለበዋ የቕርቡ።

“ሃማመተኤ ድሮ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይነፍሒ) መጺኡ ፈሊጡና’ሎ። ንሕና’ውን ንዕኡ ጥራይ ኢና ንፈልጥ። ስለዚ እቲ ‘ሓላፍነት ክርከበና ይኽእል’ዩ’ ንብሎ ኣካል፡ ሃማመተኤ’ዩ” ዝብል ርድኢት ከምዘለዎም ብንጹር ቃላት የቐምጡ። ማዕር ማዕረ’ዚ፡ ተሪፎማ ዘለዉ ነገራት ኣማሊኦም ምልእቲ (perfect) ንምግባራን ዝያዳ ንምምዕባላን ከይደቀሱ ክቃለሱ ከምዝኾኑ ገሊጾም - ዝተርፋ ከምዘሎ ብዘይ ምዝንጋዕ።

እሞ ኸ ዳኣ…

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተባህለ፡ እቲ ቀንድን ወሳንን ዕዮ ገዛ ናይ’ዞም ተመሃሮ እዚኦም ብኣላይነት መምህር ስምኦን መብራህቱ (GA) ተዛዚሙ’ዩ። እዞም “ከምዚ ዓይነት ስራሕ፡ ኩሉ ግዜ ናይ ሓባር ስራሕ (Team work) እዩ። ካብ ሓደ ርእሲ ክልተ ርእሲ ስለዝበልጽ ካኣ እቲ ዕዮ ዝበለጸ ይኸውን። ስለዚ ሞያና ዝጠልቦ ኣበርክቶ ክንገብር ተሓጋጊዝና ብሓባር ንዕየ” ዝበሉ ተመሃሮ እዚኦም፡ ክንዓዩ እንተኾይንና ድማ ጽባሕ ከይበልና ሎሚ ንዕየ” ብምባል ለበዋኦም የቕርቡ ኣለዉ።

እዛ ኣቐዲምና “ዳርጋ ተዛዚማ” ዝበልናካ ድማ “ተዛዚማ” ክንቅይራ ኣብ ኢድና’ዩ ዘሎ” ብምባል ብርእሰ ምትእምማን ይዛረቡ።

ሃማመተኤ ከምዚ ተበጊስዎ ዘሎ ክቕጽልን ካብ ጐኖም ከይፍለን ናይ ቋንቋ ክኢላታት’ውን ካብ ጐኖም ከይተፈለዩ ኣበርክቶኦም ክዕዝዙ ይላበዉ ኣለዉ’ሞ ሃየ!

*ግርማይ ዮሃንስ*

## ሞያን መንእሰይን

# ምህንድስናን ጎረባብቱን

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ኣብ ሓደ ካብ ካፌተሪያታት ናይ ኩተማ ኣስመራ ኣብ መንነ ክልተ መንእሲያት ዝተገብረ ዕላል ተጸሚቑ ዝቐረበ ጽሑፍዩ።

ሓንቲ ሻሂ ተቐዲሓ ክሳብ ትስተ፡ ኣብ መንነ ክልተ ሰባት፡ ከምዚኣም ዝኣመሰሉ ጉዳያት ተዘትይሎምን ገለ መረዳእታ ተበጺሕሎምን ዘምስዩ እንተድኣ ኾይኖም፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት፡ ኣስመራ፡ ከረን፡ መንደፈራ፡ ዓዲቐይሕ፡ ባጽዕ፡ ባረንቱ፡ ዓሰብ፡ ደቀምሓረ... ወዘተ ዘለዉ መንእሲያት በብመንገዶም ዝዘትይሎምን እዋናውያን ዝብልዎምን ጉዳያት፡ እንተዝጥርነፉን፡ ተጸሚቖም ናብ ተፈጠጥቲ ሓሳባት እንተዝቐየሩንሲ ክንደይ ዓበይቲ መጻሕፍቲ ምኾኑ? መንእሲያት ምስ ነበሶም ዝኣትውዎ መብጽዓታትን ናይ ምትግባር ዓቕሞምን ከኣ መማዝነቲ እንተዝኾኑስ፡ ክንደይ ዝኣኽሉ ሕልና ሰባት ዘቐስኑ ዕዉታት ስራሓት ኮን ምተተግበሩ? ዝብል ሓሳብ የምጽኣልካ። እስከ ንኺድ፦

*• ኣንታ ከመይኻ? ስራሕ ከመይ ኣሎ?*

- ስራሕ ዝበሃል ነገር ኣይጠዓሞን ዘሎ በጃኻ፡ ዘይስራሖም ዝገብሩን ስራሕ ዘይብሎምን ሰባት ንስራሕ የሸግርዎ ኣለዉ። ሓደ ስጉምቲ ንቕድሚት ሓደ ከኣ ንድሕሪት እናኸደ ኣብ ሓደ ዓንኬል ይኾልል ኣሎ።

*• ጥዑም ዘይትዛረብ ወደይ፡ ‘ኣብ ስራሕ እንታይ ጸገማት የጋጥሙ ኣለዉ?’ ብምባል ዝሓተትኩኻ ዲዩ መሲሉካ?*

- ኩሉ ሓደ'ዩ። ገለ ዘሰክፈካ ነገር እንተዘይህሉ፡ ብዛዕባ ጥዕናን ስድራን ሓዲግካ፡ ኩነታት ስራሕ ኣይምሓተትካን።

*• ኣንታ ወዲ፡ በዓል ንስኻ ስራሕ መሃንድሳት ግዳ ዘይትሰርሑ፡ ንዘረባ ክትሓሳልኹ ካብ ትውዕሉ። መሃንድሳት ክትበሃሉ ዲኹም? ኣብ ቻይና ዝተሃንጸ The Three Gorges Dam ዝበልዎ ዲጋ፡ ብዛዕባ ኣሰራርሓኡን ዕበዮቱን ዝምልከት ኣብ ቲቪ ክዕዘብ ጸኒሐልካስ የገርምዩ። ዓበይቲ ቀላያት ዝስንጥቑ ነዋሕቲ ቢንቶታት ክርኢ ከለኹ እሞ ኸኣ፡ ‘እዞም ናትናስ ኣዚ ከምዚታት እምበርዶ ይመሃርዎዮም?’ ብምባል'የ ዝሓስብ።*

- ኣየ ንስኻ፡ ናይ ካልኦት ምድናቕ ስራሕካ'ዩ። ኣብ ዱባይ፡ ስዩ ዝመስልን ካርታ ምልእቲ ዓለም ዘርእን፡ ብሑጻን ኣእማንን ኣብ ባሕሪ ዝተመልአ ቦታ፡ ኣባይቲ ተሃኒጽዎ፡ ሰብ ዝሰርሖ ምዕቡል ደሴት ዝኾነ'ኸ ገለ ኣይረአኻን? እዚ ትብሎ ዘሎኻ ኣደነቕቲ ህንጻዊ ስራሓት፡ ማለት ዓበይቲ ዲጋታት፡ ነዋሕቲ ቢንቶታትን ህንጻታትን ደኣሞ ተመሃራይ ከለኹ ብዛዕባ ኣገባብ ኣሰራርሓኡን ንምስርሖ ዘድልዩ ጥረ ነገራትን ክመሃር ከለኹ ኣድኒቐ ወዲአዮ እንደየ።

*• እሞ ከመይ ደኣሉ? ኣብ'ዚ ኸኣ ንእሽቶ ጽርግያ ሰሪሕኩማ፡ ፋኖቱራታታ ተዓቢሶም፡ ኣብ ገሊኡ ኸኣ ኑቲ ፋኖቱራ ምስራሕ ትርስዕዎ ግዲ ኴንኩም ማይ ክዓቁር ክርኢ ከለኹስ ምውሓጥ ይኣብዩኒ። ኣብ'ዚ ዓድናስ እምበርዶ ኢንጂነራት ኣለዉናዮም?’ ይብል እብለካ።*

- ባህ ንኽብለካ፡ ንትዕዝብትታትካ ባዕለይ ክውስኸልካ ዝዓርከይ መዓረይ። ካብ'ዚ ኩተማ ወጺእካ እንተትዛወር፡ ኣብ ገለ ካብ ዝተሰርሑ ሓደስቲ ጽርግያታት ብኽልተ ጎድኒ ዘሎ ሓመድ ተሸርሺሩ ኑቲ ቅጥራን ዕድሚኡ ከሕጽሮ ምረኣኻ፡ ገለ ቢንቶታት ብድብት ተደፊኖም፡ ገለ ቢንቶታት'ውን ማይ ክረምቲ ክብርትዕ ከሎ ብልዕሊ'ቲ መንገዲ ዘሊሉ ዝሓልፈሉ ክትዕዘብ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ገለ ቦታታት'ውን ሓመድ ተተኺሚሩ ማይ ምስ'ተዓቑረ መስርሕ ህንጻት ዲጋ ኣብኡ ኣቋሪጹ፡ ግቡእ ስርዓተ-መፋሰሲን መቆጻጸርን ማይ ዘይብሉ ክትርኢ ትኽእል ኢኻ።

*• እስከ ንስኻ ቡቲ ሞያኻ ካብ ዝተዓዘብካዮም፡ ብዘይካ'ቶም ብግዜ ጥልያን ዝተሰርሑ'ሞ ክሳብ ሎሚ ነድንቖም ዘለና ቢንቶታት፡ ገዛርያታትን ህንጻታትን ወጺኢ፡ ብድሕሪኡ ዝተሰርሐ ሰብ ክመሃረሉ ዝኽእል ትብሎ ስራሓት ኣሎዶ?*

- እወ መሊኡ ኣሎ። ኣንታ ኣቦር ምእራይ መቂሩካ። ብመጽናዕቲ ዘይኮነስ ብተራ ትዕዝብቲ ኮይኑ ዘይምሉእ ደኣ ከይከውን እምበር፡ ብዙሕ ኣሎ። ነኣሽቱ ኣብነታት ምውሳድ ይከኣል'ዩ። ካብ'ቲ ደስ እናበለካ ትኸደሉ ጽርግያታት፡ ካብ ዓዲ-ጓዕዳድ ናብ ሕንብርቲ ዝወስድ መንገዲ ክትርኢ ትኽእል ኢኻ። እቲ ናይ ትራፊክ ምልክታትን ጎድኒ ጎድኑ ክህሉ ዝኸበሮ ናይ ምግራብ ስራሓትን ዘይውዱእ ስራሕ ዝገብሮ'ኳ እንተኾነ፡ እቶም ዝሰርሕዎ ሰባት ንዕኡ ዝኣክል ተሞክሮን ብቕዓትን ከም ዘከበሮም ተስተብህል። ኣብ ገሊኡ'ኮ ኣብ ስራሓት ጽርግያ እናሰርሑ Highway Engineering ዝበሃል ኣካል ስነ-ፍልጠት ከምዘሎ ዘይርድኦም ሰባት ክትረክብ ትኽእል ኢኻ። በዚ ጋሕቴላይ ንመትከል ኣቤት ገጽካ እንተተዛዊርካ'ውን እቲ ጽርግያ ዕድመን ምቹእነትን ከምዘለዎ ተስተብህል። ብዓይነይ ዘይረኣኽዎ፡ ሓደ መዓልቲ ክሪኦ ዝሓስብ፡ ካብ ዓሰብ ናብ ኢትዮጵያ ገጹ ዝወስድ ብቑዕ መንገዲ ከኣ ኣሎ ኢሎሞ። ኣብ ዲጋታት እንተሪኢኻ፡ ህንጸት ዲጋ ቶኮርን መጻረዱ ማይ ናይ ኣስመራን'ውን ንዓይ ብቑዕ ሞዴል ፕሮጀክት ኢዩ። ብዙሓት ደስ ዝብሉኻ ህንጻታት'ውን ኣለዉ። ርሑቕ ከይከድና እዚ ኣብ ትሕቲኡ ኮፍ ኢልናሉ ዘለና ህንጻ ባሕቲ መስከረም ረኣዮ። እቲ ኣብ ላዕሊ ዘሎ መጽለሊ፡ Structural Engineering ክጽንዕ ንዝደሊ ተማሃራይ ጽቡቕ ኣብነት ኢዩ። “ከመይ ጌሮም ኮን ኣቐሚሞሞ ይኾኑ?” ዘዮብል'ውን ኣይኮነን። ኣይኮነንዶ ንኽትሰርሖስ ሕብሪ ንኽትለኽዮ



እኳ ከቢድ ይመስል። ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓድና ዘለዉ መሳጊድን ኣብያተ ክርስትያናትንውን ውሕልነት ኣቦታትና ዘንጸባርቑ እዮም። ከም ተማሃራይ ኬንካ እንተተዛዊርካ ብዙሕ ትርኢ ኢኻ። እቲ ስነ-ፍልጠታዊ ኣሰራርሓ ምሉእ ደኣ ዘይኮነ እምበር ይተናኸፍዩ።

• *ይቕሬታ፡ ኣብ መንጎ ክኸልፈኩ ሓደ መዓልቲ ኣብ ኣኼባ ሓደ ዓቢ ሰብ ብዙሕ ዝረኣየ ኢዩ፡ እንታይ ኢሉና መሰለኩ፡ "ኢይትሓዙሊይ ደኣ እምበር ኣብዚ ኣፍሪቃ መሃንድሳት ዝበሃሉ ዘለዉ ኣይመስለንን፡" ኢሉ ዛዚምዎ። ምህንድስና ማለት ንስነ-ፍልጠት ናብ ግብሪ ምቕያር ማለት ምኳኑ ስለዝርዳእ ኢዩ፡ ከምኡ ዝበለ። ሕጂ ከምዚ ትብሎ ዘለኺ፡ ሓንቲ ዝኾነት ፕሮጀክት ክትሰርሕ እንከላ እቶም ክጠቓለሉ ዘለዎም ናይ ስነ-ፍልጠት ይኹኑ ኢኮኖሚያዊ መጽናዕቲ ኣምራት ብግቡእ ዘይካተቱ እንተዛልዮም ምህንድስና ኣይበሃልንዩ፡ ማለትዩ። እቲ ዘይተማህረ ሕብረተሰብ ደኣ ከም ቀደሙ ብዓቕሙ ይሰርሕ ኔሩ እንዲዩ።*

- ካብ ናይ ውሽጢ ዓድና ጉዳይ፡ ናብ ኣፍሪቃ ኢልካ ደኣ ኣግፊሕካዮ እምበር፡ ነዚ ትብሎ ዘለኻ ሰብ ኣነስ እንታይ ኢለ ምሓተትክዎ መስለካ፡ "ኣብ ኣፍሪቃ ምህንድስና ደዩ ዘየለ ዋላ ንምህንድስና ዝበቅዕ ስርዓተ ምሕደራ ኢዩ ዘየለ?" ማለትሲ፡ ተኽሊ ንኸትፈሪ፡ ማይ፡ ሓመድ፡ ብርሃን ጸሓይ፡ ኣድለይቲ እንተኾይኖም፡ ምህንድስና ብቕንዕና ንኽዕምብብ ከኣ፡ እቲ ዓውድታት እንታይ እንታይ ከምዘጠቓልልን ኣብ መዓላ ሕብረተሰብ ንኽውዕል ከኣ ብኸመይ ከም እትውድቦን ዝፈልጡ ኣመሓደርቲ ዘድልዩ ኮይኑ ኢዩ ዝስመዓኒ። ኣብዚ፡ ብዘይ ቃል-ዓለም ብዙሕ ይጎድለና ከም ሕብረተሰብ። ብኸመይ ትጥቀመሎም ዘይትፈልጥ እንተኾንካ፡ ዋላ ጃፓናውያን መሃንድሳት ኣምጺእኻውን ዘይዕውታት ፕሮጀክታት ኩተካይድ ኢኻ ትኸውን።

• *ዘረባኻ እንታይ ዲዩ ኣዘኪሩኒ፡ ኣብ ግዜ ምምሕዳር እንግሊዝ ኣብዚ ዓዲ ዝሰርሕ ዝነበረ እንግሊዛዊ ጸሓፊዎ ተባሂሉ፡ ኣብ'ቲ ግዜኡ ብኣቶ ወልደኣብ ወልደማርያም ዝተጸሕፈ፡ ደሓር ከኣ ኣብዚ ናይ ኣቶ ኣለምሰገድ ተስፋይ መጽሓፍ እንደገና ዝሰፈረ፡ ዋላ ንኸሉ እንተዘይኣመንናሉ ከም ነቐፌታ ክንሓበሉ ኣይጸላእን ኢዩ፡ ተባሂሉ ዝወጸ ጽሑፍዩ። እቲ እንግሊዛዊ እንታይ ኢዩ ዝበለ መስለካ፡ "ኤርትራውያንሲ ጎራሓት፡ ፈለጥቲ፡ ከኣልቲ ኢዮም። ብኽእለቶም ምስ ካልኦት ዓሌታት ዋላ ምስ ኣውሮጳውያን ተወዳዲሮምውን ክሰርሑ ይኽእሉ ኢዮም፡" ይብል። ካብኡ ቀጺሉ፡ "እንተኾነ ግን ሓደ ቁንቁኛ ኣለዎም፡" ብምባል ናብዚ ትብሎ ዘለኻ ምምሕዳራዊ መዳይ ኢዩ ዝሰግር። ኣብ'ቶም ናይ'ቲ እዋን ምስሌነታት ዝተዓዘቦ፡ ሓድሕድ ናይ ዘይምርድዳእን ዘየድሊ መንቀኝነትን ኣመልካቲ ኢዩ ጽሒፉ። ኣብ መወዳእታ እቲ ጽሑፍ፡ እዚ ዓይነት ጠባይ ኣብ'ቲ ክበጽሕዎ ዝግባእም ደረጃ ካብ ምብጻሕ ከም ዝዕንቅፎም ኢዩ ዘመልክት።*

- ገለ ሓቅነት ክህልዎ ይኽእልዩ። ኣብ'ቲ ዳሕረዋይ ግዜ፡ ብፍላይ ኣብ'ቲ መወዳእታ ክፋል ናይ'ቲ ብረታዊ ቃልሲ ዝነበረ ምምሕዳራዊ ብቕዓት ከኣ፡ ንሰባት ልዕሊ ዓቕሞም ኣስሪሑ ዓበይቲ ውጽኢታት ከምጽእ ክትረኦ ከለኻ፡ ነዚ ዝበልካዮ ዘፍርስ ኢዩ። ግና ኩሉ ግዜ ዘይከሓድ ሓደ ሓቂ ኣሎ። ቡቲ ቴክኒካዊ መዳይ፡ ሓደ ኤርትራዊን ሓደ ጀርመናዊን ናይ ምህንድስና ተማሃሮ ፈተና እንተጌርካሎም ተማጣጣኒ ነጥቢ ኢዮም ዘምጽኡ። ደሓር ግን ነቲ

ዝፈለጥዎ ንኸምግዕበልዎን፡ ንኸተግብርዎን ባይታ ይረኽቡዶ ኣይረኽቡን፡ ኢዩ'ቲ ፍልልይ። እዞም ናይ ዓድና መንእሰያት እንተድኣ ኣስተውዒልካሎም ንዘዘረኣይዋ ነገር ንክኽእሉዋ መዓስ ግዜ ትወስደሎም ኮይና። ንሓደ ጉዳይ ጸቒጦም ብምሓዝ ሓደ ዕብይ ዝበለ ነገር ዝገብሩ ግን ሒደት ኢዮም።

*• ሓቅኻ ኢ'ኻ! ሰባትሲ ኑቲ ዝዓበዩሉ ስርዓትን ባህልን ኢዮም ዝውክሉ። በዚ ኮይኑ በቲ፡ እቲ ኣብ ባይታ ዘሎ ወጻኢ.ት ምስ'ቲ ተፈጥሮኣዊ ዓቕምታት ዘይመጣጠን ምኽኑ ግን ይርድኣካ ኢዩ። ሕብረተሰብና ኑቲ ዝመረረ ናይ ናጽነት ሰውራ መሊኹዎ ወጺኡ ኩብቅዕሲ፡ ንኢንዱስትሪያዊ ሰውራ ንኽመልኽ ገና ስኡኣእመሮኣዊ ቃልሲ ዘድልዮ ኢዩ ዝመስል።*

- ንዓይ፡ ሓቀኛን ለዋጢን ስርዓተ ትምህርቲ ክፍጠር እንተድኣ ኽኢሉ፡ ኩሉ ነገር ዝከኣል ኮይኑ ኢዩ ዝስመዓኒ። ዝተፈላለዩ ሞያታት፡ ሓደ ካብኡ እዚ ምህንድስና ንብሎ ዘለና፡ ዕውት ስራሕ ንኽሰርሑ ከመይ ከመይ ኢሎም ይኸቅመጡ ምፍላጥ ከድሊ ኢዩ። ኣብ'ዚ ከኣ ፈቲ'ኻ ጸሊእካ ጌና ኢና ዝሓወይ። ተተማሂሮም ናብ ስራሕ ንዘጽንበሩ መንእሰያት ሞያኦም ሪኦም ኣበዩናይ ክፍሊ ከምዝምድብዎምን እንታይ ከምዘሰርሕዎምን ኣጸቢቆም ዘይፈልጡ ኣካያድኑቲ እንተጓነፉኻ ብዙሕ ኣይትገረም። እቲ ሕብረተሰብ ከም ዓቕሙ ኢዩ ክኸይድ ዝኽእል። ደሓር ከኣ እዚ ንስኻ ዝረኸብካዮ ደረጃ ትምህርቲ፡ ልዕሊ ቴስዓ ሚእታዊት ኣባላት ናይ'ዚ ሕብረተሰብ ኣብ ዕድሚኦም ከምዘየጋጠሞም ኣይትረስዕ።

*• እንደዒ ነኣሽቱ ግዲ ኬንናስ፡ ዓቕል'ኻ ኢዩ ኣብ መንጎ ዝውደኣካ። ካብ ኩሉ ዝኸፍአ ኣብ'ዚ ለሚ ሚኑ ዝዕዘቦ ዘለኹ ኹኣ፡ ንዝጀመርካዮ ነገር ዘይምፍጻም ጽልኣሊይ። ኑቲ ሓደ ከዩጸፈፍካ ናብ'ቲ ካልእ። እዚስ ሕማቕ ባህሊ ከይኮነና የስግእ ኢዩ። እምበር ዜና ዜና ደረጃ ንቕሓትን ፍልጠትን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ምኽኑስ ይርድኣኒ ኢዩ። ማለትሲ፡ ኣብ ውሽጢ ምዕቡልን ንቑሕን ሕብረተሰብ ንዕሸነት ኮነ ንምድንጋር ዝኸውን መዐንደሪ ኒቓዕ ቦታ ብዙሕ ኣይረኽብን ኢዩ።*

- እንታይ ዲዩ መስለካ፡ እቲ ክጅመር ከሎ ከም'ቲ ዝበልኩኻ ግቡእ መጽናዕቲ ስለዘኸድሎ እኮ ኢዩ፡ ናብ መፈጸምታ ዘይበጽሕ። እቲ መጽናዕቲ ተጌሩሉ ዝበሃል'ውን ዝኣክል ግዜን ክሳተፍዎ ዘለዎም ኣካላት ብምሉኦም እናሳተፍካን ኣይኮነን ዝትግበር። ስማዊ መጽናዕቲታት ኢዩ። ገሊኡ ከኣ ጌርናዮ መበሊ። ክገርመካ እዚ ከምዚ ዓይነት ጸገም፡ ኣብ'ቲ መንግስታዊ ፕሮጀክትታትን ኣብ'ቶም ናይ ግሊ ዝበሃሉን ኣብ ኩሉ ኢ'ኻ ትዕዘቦ። ኩሉ ጎድናዊ መጽናዕቲ ዘጠቓለለ ምሉእ ስራሕ ትስእን። ኑቲ ቴክኒካዊ ሞያ ሸለል ናይ ምባል ዝምባለ ኣሎ። ዘይስራሕካ ሰሪሕካስ ንፉዕ ክትበሃል ምድላይ። እዚ ሰሪሐ፡ እዚ ባዕለይ ወዲኣዮ..ወዘተ.. ናይ ምባል ህንጡይነት፡ …ከመይ እሞ ክብለካ ኢየ።

*• ኣየ ንስኻ፡ ኣስተውዒልካ ኣለኻ። ካብ ባህሊ ናይዚ ሕብረተሰብ ወጺኢ እኮ ኢዩ። ገሊኡ ዕላማ ንዘይብሉ ስራሕ ክሰርሕ፡ ገሊኡ ሲድያ ቤት ጽሕፈት ኮማሙ'ቕ፡ ገሊኡ ንፉዕ ንኽበሃል ከም'ቲ ናይ ሰይቲ ቀሺ መጽሓፍ ዝሓጽብ ዓይነት፡ ገሊኡ ወፈሩ'ሎ ንኽበሃል ….ብዙሕ ነገራት ኣዘ'ኻኺርካኒ።*

- ክገርመካ እዚ ስራሕና ምስ ዝተፈላለዩ ዓይነት ሰባት እንደዩ ዘራኽበና ብዙሕ ኢ'ኻ ትርኢ። ከመይ የጓንፈኒ መስለካ፡ ሓደ ስራሕ ክስራሕ ተደልዩ ከም መሃንድስ ኩተማኽሮም ይጽውዑ'ኻ፡ ወይ መጽናዕቲ ክትገብረሎም ይደልዩ'ኻ። ኣብ ግብሪ ምስ መጺእካ ሽዑ፡ ክሰምዑ'ኻን ንዘበልካዮም ኩተግበሩን ዘይተቐረቡ ኮይኖም ትረኽቦም። ንሶም'ውን ካብ ሰቦም ከም ዘይሓምቁ፡ እኳ ደኣ፡ ኑቲ ነገር ብትምህርቲ ዘይቀሰምዎ ከለው፡ ካብ'ቶም መሃንድሳት ዝበሃሉ ከምዝነፍዑ ንኽረጋግጹልካ ዕድሜ'ኻን ዕድሚኦምን ይውድኡ። ረብረብካ ትገድፎም። ንዘይሰምዕ ሰብ እንታይ ትገብሮ።

*• ንስኻትኩም ከኣ ኑቶም ተሞኩሮ ስራሕ ዘለዎም ሰባት ኣይትኣምኑሎምን ትኾኑ? ኤእ! ኣብ'ዚኣስ ነንርእስና ምሕካኽ ተደሊ ትኸውን'ያ።*

- እወ ጽቡ'ቕ ኣሎ'ኻ። ተሞክሮ ጽቡ'ቕ እንደዩ፡ ግን ብስነ-ፍልጣታዊ ኣገባብ ክረጋገጽ ኣለዎ፡ በሃላይ ኢየ። ኣብ'ዞም ከምዚ ከማና ሕብረተሰባት፡ ገለ ካብ'ቲ ተሞክሮ ዝበሃል፡ ኑቲ ሰብ ክንዲ ንቕድሚት ንድሕሪት ዝመልሶ ዓይነት ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣበሃህላይ ተረዲእካኒ? ዋላ እቶም ዝኣክል ዝተማህሩ ሰባት፡ ብቐጻሊ መጻሕፍቲ ዘየንብቡ፡ ነታ ሓንሳብ ዝለመድዋ ስራሕን ኣሰራርሓን እናደገሙ ንዓሰርተታት ዓመታት ዝቐጽሉ እንተኾይኖም ምስ'ቶም ዘይተማህሩ እንተተመደቡ ኢዩ ዝሓይሽ። ቁሩብ ዝተማህረስ ክጀሃርን ንሰባት ከቆናጽብን፡ ዘይተማህረስ ኣነ ይበልጽ ኢሉ ክጀሃር፡ ኢና ንሰምዕ ዘሎና እምበር፡ ፈተና ዝፈተኑ ሰብ እኮ የለን።

*• ተሞክሮ ዝበሃል፡ ንሰብ ኣብ ህይወቱ ዘጋጠምዎ ነገራት ምጽብጻብ ዘይኮነስ፡ ሰብ ንዘጋጠምዎ ነገራት ብኸመይ ይርኣዮን ካብኣቶም እንታይ መደምደምታ ትዕዝብቲ ይወስድን ምኽኑ፡ ዘረድእ ጥቕሲ ኣሎ።*

- እወ…ወ! እናፈለጥካ ተዛርበና ኣንታ ሓወይ መዓረይ።

*• ብቕዳማይ መመረቕታ ግዛ ናይ እንዱሓወበይ ኔሩ እብለካ፡ ብሳዕ ወስተ ውዒሉና። በዚ ናታትኩም መዐቀኒ እንተኾይኑ እቲ ፕሮጀክት ኣይተወደኣን። እቲ ግዛ ኣብ ኩተማ ተባሂሉስ መብራህቲን ናይ ሽቓቕ መስመርን ገና ኣይኣተዎን። ናይ'ቲ ቀጽሪ ነገራት'ውን ገና ሕጂ ኢዩ ዝትግበር ዘሎ። እቲ መመረቕታ ግን ኑቲ ስራሕ ቀዲምዎ።*

- ናይ ሽቓቕ መስመር ዘይኣተዎ'ዶ በልካ። በዚ ናይ'ዚ ኩተማ ደረጃ እቲ መንበሪ ብቕዓት ዝበሃል'ውን ክፍቀደሉ ኣይምተገበኣን። ኣስመራ ከም ኩተማ ረኢያ። ትሕተ-ቕርጻዊ ኣቃውማኣ ናይ ኣውሮጳ ደረጃ ዝሓዘት ንእሽቶ ኩተማ ኢያ። ኑበሲ ወከፍ ዝውሰኽ ህንጻ ኣብ መዓላ ቅድሚ ምውዓሉ፡ እታ ኩተማ ትሓቶ ረቛሒታት እንተዘየማለኣ፡ እንታይ የጋጥም መስለካ? ብዓይንኻ ንኽትርኣ እናሰፍሐት ትኸይድ ትመስል። ግን ከኣ እናረስሐትን እናጋዕዘየትን ክትከይድ ተኽእሎ ኣሎ። ኣብ'ዚ እጁ እቲ ስርዓተ ምሕደራ ኑቲ እታ ኩተማ ትጠልቦ ረቛሒታት ኣየማልእን ኢዩ ማለት ኢዩ። እቶም ሰባት'ሲ ደረጃኦም ንኮዝእ ኩተማኦም ምብቃዕ ይስእኑ።

*• ኣስመራናስ ምጭውቲ ኮይና ደኣ ትቕጽለልና ዚ'ዓርከይ መዓረይ። ወይ ከኣ እዛ ኣስመራ እዚኣ ከም ዘሎቶ ብጽሪታ ከም ቅርሲ ጉዲፍካ፡ ካልእ ናይ'ዚ ዘበንና ቅዲ ዘለዋ ሓዳስ ኣስመራ እንተትስራሕ'ዶ ምሓሸ?*

- ብጸሎት ጥራሕ ዝኸውን መዓስ እሞ ኮይኑ። ንኣብኑት ምስ ደረጃ ጽሬትን ኣመጻጽኣን ናይ ኣስመራ እንተርኢና፡ ሎሚ ኣብ ኑበሲ ወከፍ ኣንጎሎ ወይ ዝስራሕ ግዛ፡ ከም'ቲ ኣብ Environmental Engineering ዝተማሃርናዮ፡ ናይ ወረቓቕቲ፡ ናይ ጠራሙዝ፡ ናይ ክሸን ርስሓት ወዘተ…ክይተሓዋወሰ ዝወህለሉ ኣጋንእ ሃልዩ፡ ብስሩዕ ናይ ግዜ ሰሌዳ ንኻልኣይ ሳልሳይ ዙርያ ኣገልግሎት

ዝእከበሉ ኣሰራርሓ ምረኣና። ዝበዝሐ ናይ ኣፍሪቃ ከተማታት ዓበይቲ ገጠራት ኢዩ ዝበሃል'ሞ፡ ኣስመራ ከኣ ናብኡ ገጻ ንከይተምርሕ፡ ምጥንቃቕ ወይ ጸዕረታት ምኽያድ ገለ ዘይከኣስ፡ ካብ ተሞክሮኻ ምምሃርን ምንቃሕን ከድሊ ኢዩ።

*• ሕጂስ ከኣ ጠጥዑሙ ሓሊምካ፡ ኣይትተሃወኽ እባ፡ ዓቕልን ግዜን ዝሓትት ነገራትዩ'ዶ ክትብል ኣይጸናሕካን? ደሓር ከኣ ገሊኡስ ኑቶም ዘማሓደሩ ዝጠፍኦም ኣይመስለንን። ካብ ቁጠባዊ ዓቕሚ ኢዩ ዝኸውን።*

- ክገርመካ ኣብ ምህንድስና ከምኡ ዓይነት መመኽኸይታታት ኣይሰርሕን ኢዩ። ኑበሲ ወከፍ ፕሮጀክት ናቱ ቁጠባዊ ትንተናታት ተጌርሉ ኢዩ ዝጸድቕ። ገንዘቡ ክመልስ ከኣ ባህርያዊ ኢዩ። ስለ'ዚ ዋላ እቶም ድኻታት ዝበሃሉ'ውን ዘለኣለማዊ ዕዉት ዝኾነ ፕሮጀክት ከተግብሩ ተኽእሎ ኣለዎም ማለት'ዩ። ስለ'ዚ.....

*• ተረዲኣካ፡ ናይ ኣተሓሳስባን ቅሩብኹትን ጉዳይ ኢዩ፡ በሃላይ ኢኻ። ማለትሲ፡ ዘለኻዮ ኣከባቢ ናብ ዝኾነ ይኹን መኣዝን እንተተለዊጡ ንስኻ ኣብ'ቲ ዝተለዋወጠ ኣከባቢ ከም ፍጡር ብሰላም ክትነብር ከም እትኽእል ንኹብስኻ ድልውቲ ምግባር።*

- ሕጂ ተረዳዲእና። ሓቀኛ ትምህርቲ ዘለካ ሰብ እንተኼንካ ኢኻ ከኣ ንለውጢ ቅሩብ ትኸውን። ንእትነብረሉ ዘለኻ ኩነታት እንተተለማሚድካዮ ከም'ዚ ወልፊ ኢዩ ዝኾነካ። ዋላ እናጸላእካዮ ቀልጢፍካ ክትሓድጎ ኣይትኽእልን ኢኻ። ሽጋራ ዝቐትል ምኳኑ እናተነግሮም ዝቕጽልዎ መሊኦም ኢዮም። ኣብ'ዚ ስራሕ ከኣ፡ ገለ ክመሓየሽ ዝግበኦ ነገራት ከምዘሎ እናፈለጡ፡ ትሕመቕ ትጸብቕ ንለውጢ ስለዝፈርህዋ ትም ኢሎም ዝቕጽሉ መሊኦም ኣለዉ።

*• ብዛዕባ ለውጢ እንተሓሲብካ ከኣ፡ ካብ'ኡ ናብ'ኡ ካብ'ቲ መንእሰይ ዝበሃል ዕድመ ኢኻ ክትጸበ ትኽእል። ማለትሲ ዝበዝሐ ክፋል ህይወተይ ብሕጂ ኢዩ ኢሉ ናይ ዝሓስብ ሰብ። ኣብ ዝበዛሕና ግን እንታይ ይዕዘብ መስለካ... ኣከባቢና ናብ ጉት ክቕየረልና ንደሊ፡ ካልኦት ሰባት ክገብሩልና ድማ ንደሊ፡.... እዚኣ ድማ ብሕጊ ተፈጥሮ ትክኣል ኣይመስለንን።*

- ብኹብስኻ እንዶ ኺዶ! ኣብ'ቲ ዝተመደብካሉ ቦታ ብዙሕ ሰዓታት ከይተጥፍእ'ዶ ኣይከንካን ኣብ'ዚ ዕዳጋታት ጥውይውይ ትብል ዘለኻ። ረሲዕናዮ ከኣ ጸኒሕና፡ ናትካ ከይገበርካ ኢኻ ድማ ብዛዕባ መሃንድሳት ክትወርዛ ዝጸናሕካ። ንስኻስ እምበኣር ነታ ዝተማሃርካላ ስራሕ ትሰርሓላ ኣሎኻ ኢኻ? ዝበዝሕ ሰብ ናብ'ቲ ንግዜኡ ገለ እቶት ይረኽበሉ ኢየ ዝብሎ ኢዩ ዝኸዱ ዘሎ። እቲ ዘሕዝን ግን ኑቶም ተማሂርና ዝብሉን ዘይተማህሩን ክትፈልዮም ኣጸጋሚ እናኾነ ምምጽኡ ኢዩ።

*• እንታይ ከምትገብር እኳ ኢዩ'ሞ ዘይርደኣካ። ኣነ ሕጂ እንታይ ይሓስብ ኣለኹ መስለካ። ብፍላይ እዞም ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ዝመሃሩ ተማሂሮ ባዕላቶም ስራሕ ክፈጥሩ እንደዩ ዘለዎም ሓቀይ? 'ሓደ ሰብ ቡቲ ሞያኡ ከመይ ኢሉ ባዕሉ ስራሕ ክፈጥር ይኽእል?' ኣብ ዝብል ገለ መጽናዕቲ ክገብር ይደሊ ኣለኹ። ምስ ብዙሓት ሰባት ተሓጋጊዘካ ዝግበር ምኳኑ ኣይጠፍኣንን። ግን ከምኡ ግበር ይመጸኒ ኣሎ። ካብ ተጸባይነት ነጻ ዝኾነሉ መንገዲ...፣ እንተሓመቕኩ ብኹብሰይ ክፍትኖ ዝኽእል ነገር ክገብር ኢየ።*

- ቅዱስ ሓሳብ እምበር ሓሲብካ። ግና መጽናዕታዊ ወረቐት ኢልካ ናይ ገዛእ ርእስኻ ትንተና ጥራሕ ከይትመልኦ። ሰባት ናይ ገዛእ ርእሶም ሓሳባትን ድሌታትን ብመልክዕ ጽሑፍ ኣዳልዮም፡ መጽናዕታዊ ወረቐት ተባሂሉ ክቐርብ፡ ኣብ'ዚ ዓድና ብዙእ እዋናት ተዓዚበ ኣለኹ። መጽናዕቲ ምግባር ብዙሕ ባጀትን ጉልበትን ዝሓትት፡ ብዙሕ ሓበሬታታት ምስ ኣኪብካ ዝብጻሕ መደምደምታታት ምኳኑ ከይትርስዕ። ባዕላቶም ስራሕ ክፈጥሩ ክትብል ከለኻ፡ ኣባና እቶም መንእሰያት ሃገራዊ ግቡኦም ክገብሩ ከምዝምደቡ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ዲኻ፡ ትዛረብ ዘሎኻ?

*• እወ። ዋላ ኣብ'ታ ንኸገልግል ዝምደባ ቦታ ዝሰርሓ ስራሕ፡ ዝተማህረ ሰብ እንተኾይኑ፡ ባዕሉ ሓሲቡ የድሊ ኢዩ ኢሉ ዝኣመነሉ፡ ንዕላማታትን ራኢን ናይ ኑብሱን ናይ'ቲ ዝሰርሓሉ ቦታን ትካልን ከይረስዐ ክሰርሕ ማለተይ ኢየ። እዚ መምርሒዶ ገለዶ እናበልካ ተተኣቲትካ ተማሳሲሊ ነገራት ምድግጋም የሰልችወና'ሎ ቡዳኻ። እቲ መዓልታዊ ተማሳሲሊን ተግባራት፡ ኑቶም ትሕት ዝበለ ዓቕሚ ኣለዎም ዝበሃሉ ገዲፍካስ፡ እቲ ዝለዓለ ዓቕሚ ኣሎኒ ዝብል፡ ኣብ ኣማዕባሊን ለዋጢን፡ ኣእምሮ ዝሓትት ስራሓት ክዋፈር ኣለዎ በሃላይ ኢየ ዘለኹ።*

- ኣምላኽ ይሓግዝካ! ኣገዶ ቅዱስ ሕልሚ ሓሊምካ ኣሎኻ። ግና ብዙሕ ኮለል ምባልን፡ ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ምርኻብን ከምዘለዎ ኣይትረስዕ ኢኻ። ኣእማኒን ጠቓሚን ሓበሬታታት ከተውጽእ ይምጽኣልካ። ስማዕ እስከ፡ ኣብ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ናይ ዓበይቲ ሰባት ሓሳባት ክትኣቱ እንተ'ኼንካ ደኣ፡ እታ ናይ ስራሕ ውጥናታ ዘይፍለጥ፡ ዘይትምዕብልን ዘይትዕጸን ድኳን እንዳዓለቦኻ መንዩ ኣለይ መለይ ኩበሳ?

*• ንሱ እኮ ኢዩ ዘጸልኣኒ ዘሎ። ኣብ ንመጻኢ ዝኸውን ነገራት ክንዲ ነደህብ ሰቕ ኢልካ ኮለል ኮይኑ። እዚ ሕቶ ናይ ገንዘብ ዝብልዎ፡ ንግዜኡ ሽለል ክብሎ ይደሊ ኣለኹ። ከም'ዚ ዝበልካዮ ከኣ ዝተማህረን ዘይተማህረን ማዕረ.....።*

• እሞ ወዲ'ሲ ንመጽናዕትኻ ዝሕግዝካ ሓበሬታታት ኢኻ ካባይ ክትእኩብ ኣምሲኺ። ዕላልካ ሓውሲ ቃለ-መሕትት ኮይኑኒ እንድዩ ግዳ ኣምስዩ። ኣነ ኸኣ እንታይ ይረኣየኒ መስለካ፡ እቶም ሰባት ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ዝበሃል ክመሃሩ ከለዉ፡ ምስ'ቲ ዳሕራይ ዝኸድዎ ቦታታት ሌላ ሃሊዎም፡ ንሓደ ፍሉጥ ሃንፍ ክመልኡ ይመሃሩ ከም ዘለዉ ዝፈልጥሉ ነገር ዘድሊ ይመስለኒ። በዚ ናይ ምህንድስና እንተሪኢናዮ፡ 'እቲ ሰብ ተማሃራይ ኮይኑ ዝሰርሓ መጽናዕታዊት ፕሮጀክት ምስ ወድኣ ኸኣ ንዓኣ ከምዝቕጽላ ክኸውን ኣለዎ፡' ኢለ ይሓስብ። ካልእ ስራሕ'ውን ኣየድልዮን ኢዩ። ንሓደ ሰብ ሓንቲ ፕሮጀክት እኮ እኽልቲ ክትከውን ትኽእል'ያ። ዋላ ናይ ምሉእ ዕድሜኡ ኣበርክቶ ንሳ ጥራሕ ዘይትኸውን ንምንታይ? ብኸመይ ከምዝግበር ኣይሓሰብኩሉን፡ ግን እቶም መንእሰያት ኑቲ ኣብ ባይታ ስራሕ ዝጸንሖም ኩነታት ካብ ትምህርቲ ዓለም ቀድሚ ምፍላዮም ሓሲቦምሉን ተዳልዮምሉን ከምዝጸንሑ ክኾኑ፡ ዚ'ዓይነቱ ኢዩ። ብገለ መዳዩ ምስ'ቲ ንስኻ ክትብሎ ዝጸናሕካ ዝተኣሳሰሮ ዝመስል።

*• ኢይ፡ ኣንታ ከይተፈለጠና በል ሰዓታት መስዩ፡ እቲ ሻሂኻ ከይተሰትዮ ዝሒሉ። ንኺድ'ዶ? ስምዓኒ እንዶ! ኣነ ሓውኻ፡ ሓጻርቲ ጽሑፋት ናይ ምጽሓፍ ኣመል ከኣ ጌረ ኣለኹ እንደየ፡ እዚን ከዕልለን ዘምሰና ጉዳያት ጽሒፈ ንመንእሰያት ዓድና እንተካፈልክዎም ፍቓደኛ ዲኻ?*

- ጸገም የለን! ግና ከይተቃምሞ፡ ኣነ ምቅማም ኣይፈቱንየ። ብጥረኡ'ዩ ዝፍተወኒ።

***

ግሌቦና

# ርጉጽነት ዓወት

ኣልኣሚን ሓምድ

ንሰብ ጸዋር፡ ከኣልን ትስፉውን ዝገብሮ ዕላምኡ እዩ። ኣብ ህይወት ዕላማ ዘለዎ ሰብ፡ ብመትከል እዩ ዝቃለስ። እቲ ዕላምኡ ኣነጺሩ ዝፈልጥ ኣብ መትከሉ ይጸንዕ። በዓል ዕላማ ብእዋናዊ ሕጽረታትን ጸገማትን ኣይሰንፍን። እዚ ኸኣ ተጸላውን ተወላዋልን ካብ ምዃን የድሕኖ። ኩሎም ‘ቶም ዘንንፍዎ ብድሆታት ኣብ ምግጣምን ጸገማት ኣብ ምፍታሕን ዝኸተሎም ሜላታት፡ ብመትከል ዝተቓነዩን ናብ ሓደ ዕላማ ዘተኮሩን እዮም። ንጻዕሩ ብመትከል ኣቃኒዩ ምሉእ ዓቕሙ ናብ ሓደ ዕላማ ስለ ዘኸትት ድማ ዓወቱ ኣየጠራጥርን። እቲ ቀንዲ ኣብ መንጎ በዓል ዕላማን ዕላማ ዘይብሉ ሰብን ዘሎ ፍልልይ ድማ እዚ’ዩ። ዕላምኡ ኣነጺሩ ዘይፈልጥ ሰብ ጻዕሩ ኣወሃሂዱ ኣብ ሓደ ሸቶ ኣቶኲሩ ክሰርሕ ስለ ዘይክእል፡ ኣብ በበይኑ እዋናት ዝገጥምዎ ጸገማት ንምስጋር ዘይሳነዩን ዘይመሳልኡን ሜላታት ይኽተል እሞ፡ ናይ ምዕዋት ተኽእልኡ ይጽልምት።

ዕላማ ዘለዎ ሰብ ኣብ ቅንዕና ዕላምኡን መትከላቱን ደኣ’ምብር ኣብ ርጉጽነት ዓወት ኣይኮነን ዘተኩር። እቲ ዝጽዕረሉ ዕላማ ቅኑዕ ምዃኑን እቲ መትከላቱ ድማ ዘሰርሕን ናብ ዕላምኡ ዘብጽሕን ምዃኑ እዩ ዘገድሶ። ስለ ዝኾነ ድማ ብዛዕባ ርጉጽነት ዓወት ኣይሻቐልን። ንህይወት ብልክዕ ንዝርዳእ ሰብ ኣብ ዓለም ‘ርጉጽ ዓወት’ ዝበሃል የለን። ዓወት፡ መስርሕን ውጽኢቱን ደኣ’ምበር ቅሙጥ ነገር ኣይኮነን። ፖለቲካዊ መራሕን ፈላስፋን ዝነበረ ቫክላቭ ሃቨል፡ (ነቲ ካልእ ፍልስፍናታቱ ንጎድኒ ገዲፍካ) ኣብ’ዚ ጉዳይ’ዚ ጽቡቕ ትንታኔ ነይሩዎ። ሃቨል “እቲ እንቕመሉ ዕላማን ዘለና መትከላትን ቅኑዓት ምዃኖም ኣረጋጊጽና ስለ ንፈልጥ እምበር ርጉጽ ዓወት ተተንቢና ኣይኮናን ንሰርሕ” ይብል። ንዓወት ከም ርጉጽ ወይ ውሁብ ነገር ፈሊጡ ዝሰርሕ ሰብ፡ ክጻወር፡ ክበላሓትን ክተዓጻጸፍን ኣይክእልን። ተቓላሲ፡ ጻዕራም፡ ተጻዋሪ ሰብ ናብ ዕላማኡ ክበጽሕ ምዃኑን ኣሚኑ ብመትከል ዝሰርሕ ደኣ’ምበር፡ ክዕወት ምዃኑ ኣቐዲሙ ውሕስነት ዝኾኖ መረጋገጺ ሃሰው ዝብል ኣይኮነን። ርጉጽነት ዓወት ኣብ ምጥርጣርን ተወላዋልነትን ዘይኮነስ ኣብ እምነትን ዕላማን ስለ ዝምርኮስ።

እቲ ሰኣን ንጹር ዕላማን ተሪር መትከልን ተኸእሎታት ርጉጽነት ዓወት ከናዲ ግዚኡን ሓሳቡን ዘባኽን ሰብ፡ ኣገዳስነት ዕላማን መትከላትን ስለ ዘይፈልጥ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ዋጋ ዕላማኡን መትከሉን ንምኽፋል ስለ ዘይተብዕ እዩ ንዓወት ቅድመ ኩነት ዘናድየላ። ንዕላማኡ ክውፈን ኣብ መትከሉ ኩሉ ዝሕተቶ ክኸፍልን ድሉው ዝኾነ ሰብ ጣዕሳን ምውልዋልን የብሉን። ኣብ ቅኑዕ ዕላማን ጽኑዕ መትከልን ዝረገጸ ሰብ፡ ኣብ ኣካይዳኡ ይኹን ውጽኢት ስርሑ ኣይማታእን። እቲ ዕላማኡን መትከሉን ዘየነጸረ ሰብ ግን ብግብሩ ክተኣማመን ስለ ዘጸግሞ፡ ክማታእን ካብ ጣዕሳ ክፈርሕን ይርእ። ነቲ ዝምነዮ ነገር ዋጋ ክኸፍለሉ ይሓስብ እሞ “ጽባሕ እንተ ዘይተዓወትኩ ኸ?” ዝብል ኣስናፊ ሕቶ ስለ ዘልዕል፡ እቲ ዕላማኡ ንምውቃዕ ዝሕተቶ ዋጋ ንዳሕራይ ከየጣዕሶ ብምፍራሕ ገለ ከይገበረ ይተርፍ።

ብኣንጻር እዚ፡ እቲ ዕላማ ዘለዎ ሰብ ኣብ ዕላማኡን መትከሉን ልዑል እምነት ስለ ዘለዎ፡ እቲ ስለ ዕላማ ኣብ መትከሉ ጸኒዑ ዝኸፍሎ ዋጋ ኣይጣዕሶን። መትከሉ ከይለቐቐ ኣብ ዕላማኡ ግቡእ ዋጋ ምኽፋል ንገዛእ ርእሱ ከም ዓወት ስለ ዝቖጽሮ፡ ኣብ መስርሕ ንዝኸፍሎ ዋጋ ከም ቅቡል ስለ ዝወስዶ፡ “ከይጠዓስ” ዝብል ኣጉል ስክፍታ ካብ ስራሕ ኣይዓግቶን። ብዝኸውንን ዘይከውንን ከይተዓግተ ብምስርሑ ድማ ንምዕዋት ዘለዎ ተኽእሎ ልዑል እዩ።

ነዚ ክብ ኢሉ ዝተጠቐሰ ኣበሃህላ ዝበለጸ ኣብነት ዝኸውን ታሪኽ ቃልስና ኣሎ። እቶም ዘይከኣል ዝመስል ዝነበረ ምርግጋጽ ሓርነትን ናጽነትን ኤርትራ ክዉን ንምግባር ዝኸኣሉ፡ ሓርበኛታት መንእሰያት እቲ ዝበለጸ ዕጥቆም ዕላማኦም’ዩ ነይሩ። ነዚ ዕላማ እዚ ብሓያል መትከል ስለዝሰርሑሉ ድማ ተዓዊቶም። ተቓለስቲ መንእሰያት ኤርትራ ምስ’ቲ ዝገጥምዎ ዝነበሩ ሓይሊ ብናይ ሓርማዝን ጻጸን ፍልልይ ዝግለጽ ጋግ ከም ዝነበሮም ኣጸቢቖም ይርድኡ ነይሮም። ብወተሃደራዊ፡ ቁጠባውን ፖለቲካዊ (ኣህጉራዊ መድረኽ)ን ዳርጋ ብኹሎም መቀኒታት ከም ዝበልጾም ይርድኡ ብምንባሮም፡ እቲ ዝሕተትዎ ዋጋ ከቢድ ምዃኑ ይፈልጡ ነይሮም።

ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ነገር ግን ዕላማኦም ቅኑዕ ምንባሩ ይፈልጡ ነይሮም። ነዚ ዕላማ እዚ ከጨብጦም ዝኽእል መትከል ድማ ኣማዕቢሎም። ስለዚ ድማ ኩሉ ዝሕተትዎ ክኸፍሉ ምስ ነፍሶም ተመባጺዖም። እቲ ስለ ዕላማኦም ብመትከል ዝኣተውዎ መብጽዓ ድማ፡ ሂወቶም ብምኽፋል ተግቢሮሞ። ጉልበቶም፡ ግዚኦም ኮታ ኩሉ ዓይነት ጸጋታቶም ናብ ሓደ ዕላማ ብምቱኳር ስለዘወፈይዎ ተዓዊቶም። ሕስብ እሞ ነበሎ፡ እቶም ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝስለፉ ዝነበሩ መንእሰያት ጽኑዕ ዕላማን ሓያል መትከልን እንተ ዘይነብሮም እንታይ ምምሰልና? ተጋደልቲ ተማታእትን ተወላወልትን ነይሮም እንተ ዝነብሩ ኸ?

ኣብ ዕላማኦም ቅኑዕ መትከላቶም ከኣ ጽኑዕ ስለ ዝነበረ ጥራይ እዮም፡ ነቲ ዝቃለስሉ ዝነበሩ ናጽነት እናበሃግዎ

በጃኡ ዝተሰውኡ። ዕላማኦም ቅኑዕ ምኳኑ ቅንጣብ ጥርጣረ ስለ ዘይነበሮም፡ ኣእላፍ ንዓኣቶም ብምስዓብ ኑቲ መስርሕ ናብ መዓልቦኡ ከብጽሕዎ ምኳኖም ኣሚኖም ከይተማትኡ እቲ ዝለዓለ ዋጋ ከፊሎም። በዓል ዕላማን መተከልን ካብ ጣዕሳ ኣይፈርሕን እዩ። ጣዕሳኡን ስክፍትኡን ሲ ዝግባእ ዋጋ ሰኣን ምኽፋል ዕላማኡ ከይተጨበጠ ከይተርፍ ጥራይ እዩ። ሓደ ዕላማ ግን ቅኑዕ ክሳብ ዝኾነን ዝኣምኑሉ ሰብ መትከል ክሳብ ዘለዉን ውዒሉ ሓዲሩ ምዕዋቱ ከም ዘይተርፍ ፍሉጥ እዩ። ከምዚ ዝበለ ሓያል እምነት ድማ ኣብ ኤርትራ ውርሻ መንእሰያት ብምኳኑ፡ መንእሰያት ኤርትራ ንጹር ዕላማን ብመድረኽ ዘይጽሎ ሃገራዊ መትከልን ኣለዎም።

ኣብዚ መድረኽ እዚ ዕላማ መንእሰያት ኤርትራ ድሕነትን ብልጽግናን ሃገር ምርግጋጽ እዩ። ነዚ ሓባራዊ ዕላማ ንምውቃዕ ድማ ኩሉ ዝሕተት ኣብ ምግባር ይርከቡ። ረምታ ሱግምና ብምስማር ናህርና ንምሕያል ግን፡ ነዚ ኣብ ላዕሊ ክበሃል ዝጸንሐ ሓቂ ብመንጽር ህሉው ኩነታትና ደጊምና ክንሪኦ ኣድላዩ እዩ። ዘለናዮ መድረኽ መድረኽ መኸተ እዩ። ብዓወት ክንሰግሮ ድማ ኣብ ዕላማናን መትከልናን ጸኒዕና ክንምክት የድሊ። ኣብዚ ኸኣ ዘይምምታእ እቲ ቀንዲ ረቛሒ እዩ። ዕላማና ቅኑዕ ምህላዉ ካብ ኣመንና፡ መትከላትና ናብዚ ቅኑዕ ዕላማ'ዚ ዘብጽሑ ምኳኖም ካብ ተረዲእና፡ ኩሉ እቲ እንወስዶ ስጉምታት በዚ መትከላት'ዚ ክንቃንዮም ይግባእ። እቲ ነፍሲ ወከፍና ኣብ ውልቃዊ ህይወት ዝምነዮ ዓወት፡ ኣብ ምዕዋት እዚ ሃገራዊ ዕማም ከም ዝምርኮስ ተገንዚብና፡ ኩሉ ጻዕርታትና ናብ ሓባራዊ ሃገራዊ ዕላማ ኣቕኒዕና ክንሰርሕ ይግባእ።

ርጉጽነት ዓወትና ኣብቲ ኣብ ዕላማና ዘሎና እምነትን ኣብ ድልዳለ መትከላትናን ስለ ዝምርኮስ፡ ዕላማና ክረጋገጽ ዝሓቶ ዋጋ ብዘይምምታእ ክንከፍሎ የድሊ። ኣብ ዕላማ ምጽናዕ ግዳያት ምምታእን ምንዳይ ኣቋራጫትን ካብ ምኳን ከድሕነና ዝኽእል እንኮ ሜላ'ዩ። ኣብ ዕላማና ጸኒዕና ብመትከል ምስ ዘይንግዛእ ግን፡ ንህይወትና ቤተ-ፈተነ ብምግባር፡ ኣማራጺታት ክወጃበሩናን ተኸእሎታት ክጸቡናን እዮም።

***

## ጥቕስታት

"ብሕርቃን ዝተጀመረ ነገር፡ ብሕንከት ይዛዘም"
Benjamin Franklin (1706-1790)

"ኩሉ ዓቕምኻ ዝዝበሮ ዘበለ ግበር፡ ድሕሪኡ ኣይትጨነቕ፡ ተሓጎስ!"
Meher Baba

"ድኽም ሰብ ይቕረ ምባል የጸግሞ እዩ። ይቕረ ምባል ካብወቲ ዝሓየለ ወገን እዩ ዝርከብ"
Mahtema Gandi

"ኣብዲ እንተዘይኳንካ፡ ዝተራእየካ ምዝራብ ሓደገይና እዩ"
George Bernard Shaw (1856-1950)

"ብዛዕባ ሰባት እትዛረቦ ዝኸኣ ሰናይ ነገር እንተደኣ ዘይሃልዩካ፡ ንዓ ኣብ ጎደነይ ኮፍ በል"
Alice Roosevelt Longworth (1884-1980)

"ንለዉንስተይቲ እንተዘይትጽንበሮ ነይራ፡ ኩሉ ኣብ ዓለም ዘሎ ገንዘብ ትርጉም ኣምቢይምሃለዎን"
Aristotle Onassis (1906-1975)

"ጸልማት፡ ካብ ጸልማት ዘይኮነ፡ ካብ ብርሃን እዩ ዝውለድ...
ጽልኢ፡ ካብ ጽልኢ ዘይኮነ፡ ካብ ፍቕሪ እዩ ዝውለድ"
Martin Luther King Jr.



# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ

## ልዕሊ ንቡር ምህንጣስ ካብ ምንታይ እዩ?

**ሕቶ፦ ብቐሊል ምስምሳት ሃለዋቱ ዘጥፍእ ዓርኪ ኣሎኒ። ኩነታቱ የተሓሳስበኒ ኣሎ'ሞ፣ ንምንታይ ሃለዋት ምጥፋእ እንታይ እዩ?**

መልሲ፦ ዘሕዝን ወይ ዘሰንብድ ዜና ሰሚዖም ሃለዋቶም ዘጥፍኡ ሰባት ኣለው። ኣብ ከምዚ ኩነታት ወጻኢ የጥፍኡ፣ ይርህጹ፣ ምቕት ኣካላቶም ይንኪ ወይ ይዝሕል፣ ውጅሃቶም ኸኣ ይጽዕዱ። ሃለዋት ምጥፋእ ብሰንበደ ጥራይ ዘይኮነ ብኻልኦት ፍርሒን ካልኦት ምኽንያታትን ክኸሰት ይኽእል። ዕጹው ቦታ ዝኣክል ኣየር ስለ ዘይብሉ፣ ንገለ ሰባት ጽርውርው ኣቢሉ ናብ ሃለዋት ምጥፋእ ከብጽሖም ይኽእል። ጥሜት፣ ድኻም፣ ናይ ስምዒት ምርባሽ፣ ሕማም ልቢ፣ ዋሕዲ ደምን ብርትዐ ሕማምን ከም ጠንቅታት ይጥቀሱ። መብዛሕቱ ደኣ ይፈላለ እምበር፣ ሃለዋት ምጥፋእ፣ ሓንጎልና ብግቡእ ንምዕያይ ዝድልዮ እኹል መጠን ዋሕዚ ደም ምስ ዝተዓናቐፍ እዩ ዘጋጥም። ስለዚ ሃለዋት ምጥፋእ ብሰንኪ ጸገም ዋሕዚ ደም ናብ ሓንጎል ንግዚኡ ውሩኽ ምጥፋእ ማለት እዩ።

ሃለዋት ካብ ምጥፋእ ከድሕነና ዝኽእል ሜላታት ምስ ንጠቅስ፦

- ዝኾነ ሰብ ጽርውርው ክጅምሮ ከሎ፣ ተቐላጢፉ ኣብ ባይታ ክድቅስ ኣለዎ። እዚ ምስ ዘይከኣል ብውሑዱ ርእሱ እብ መንጎ ኣብራኹ ቀርቂሩ ኮፍ ክብል ይግባእ። እዚ ንደም ናብ ሓንጎል ቀልጢፉ ክበጽሕ ይሕግዝ።

- ዝኾነ ሰብ ሃለዋቱ ምስ ዘጥፍእ ተቐላጢፍና ጥንቅልዒት ከም ዝድቅስ ብምግባር፣ ክዳውንቱ ቀሊዕና ብቐሊሉ ክስተንፍስ ክንሕግዞ የድሊ።

- እቲ ሰብ ርእሱ ንቑልቁል ኣዘንዩ እንተ ደቀሰ'ውን ደም ናብ ሓንጎሉ ብፍጥነት ስለ ዝበጽሕ፣ እቲ ሰብ ቀልጢፉ ይነቅሕ። እቲ ሰብ ምስ ነቕሐ ኸኣ ሽዑንሽዑ ሻሂ ወይ ቡን ምሃብ ሓጋዚ ክኸውን ይኽእል።

- ብሰንኪ ማህረምቲ ርእስን ወቕዕን ሃለዋቱ ዘጥፈአ ሰብ ግን ብህጹጽ ናብ ሕክምናዊ ረድኤት ክረኽበሉ ዝኽእል ቦታ ክንወስዶ ጥራይ እዩ ዘለና።

**ሕቶ፦ ልዕሊ ንቡር እህንጥስ ምኽንያይ እናሻቐለኒ ይመጽእ ኣሎ'ሞ፣ ንምንታይ ምህንጣስ ብኸመይ ይግለጽ?**

ምስ ምህንጣስ ዝተሓሓዝ ብዙሕ ብሂል ኣሎ። ኣብ ገሊኡ ሕብረተሰባት፣ ከም ጽቡቕ ዕድል ክቑጸር ከሎ፣ ኣብ ገሊኡ ድማ ከም ሕማቕ። ገሊኦም'ውን ሰብ ምስ ዝህንጥስ ሕማቕ መንፈስ ካብ ውሽጡ ከም ዘውጽእ ይኣምኑ። "ይምሓርካ" ዝብል ናይ ልምድና ምረቓ'ውን ምህንጣስ ከም ሓደጋ ዝቑጸር ምኽንያት ዘእንፍት እዩ።

እንተኾነ ሳይንሳዊ መግለጺ ንምህንጣስ ካብ ቁጽጽርና ወጻኢ ዝኾነ ሃንደበታዊ እስትንፋስ እዩ ብምባል ይገልጾ። ኣብ ውሽጢ ኣፍንጫና ዝርከብ ረቂቕ ሽፋን መትንታት ዝህውኽን ዘሳሕን ጨና ምስ ዝህሉ ምህንጣስ ክፈጥር ይኽእል። ዛሕልን ኣለርጂን'ውን ጠንቂ ምህንጣስ ክኾውን ይኽእል። ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ፣ ምህንጣስ ነብስና ንኣፍንጫና ዝህውኹ ነገራት ብመገዲ ኣየር ካብ ውሽጥና ከውጽእ ዝጥቀመሉ ሜላ እዩ።

መትንታት ኣዒንትና ንብርሃን ብርሃን ምስ ዝቃልዑ ምህንጣስ ክፍጠር ይኽእል። ኣብ ውሽጢ ሽክና ርእስና ዘየድሊ ጠሊ ምስ ዝውህለል'ውን ብመገዲ ምህንጣስ ይደገ ይወጽእ። ኣብ እንህንጥሰሉ እዋን፣ ኣየር ካብ ነብስና ብልዑል ፍጥነት (169ኪ.ሜ. ኣብ ሰዓት) ስለ ዝወጽእ መላእ ኣካላትና የንቀጥቅጦ፣ ዓይንና ኸኣ ይዕመት። ድሕሪ ምህንጣስ ነብስና ይፎኽሰና። ገለ ሰባት ብዘይ ምኽንያት ኣብ ኣፍንጫኦም ነገራት ብምእታው ዝህንጥሱ ኣለዉ። እዚ ግን ዘየድሊ ጉድኣት ክኸትል ስለ ዝኽእል ክውገድ ዘለዎ እዩ።

**<u>ሕቶ</u>፦ ኣብ ዓለምና ዝተፈላለዩ ኮስሞቲክስ ከም ዝፈርዩ ዝፍለጥ ኮይኑ፣ ገለ ሰባት ብፍላይ ድማ ደቀንስትዮ ብሰንኪ ምጥቃም ኮስሞቲክስ ቆርበተን ይቕበን ጸጉረን ክበላሾ ንዕዘብ። ጠንቂ ናይዚ ድማ ስእን ኣፍልጦ ኣገባብ ኣጠቓቕማ ክኸውን ስለ ዝኽእል፣ ብዛዕባ ኮስሞቲክስ**

**ዝምልከት ሓፈሻዊ ሓበሬታን ከወሃብ ኣገዳሲ ኮይኑ ይረኣየኒ።**

ስዩም ብጹእኣምላኽ

<u>መልሲ</u>፦ መጸባበቒ ወይ ኮስሞቲክስ ሰብኣት ንምጽራይ፣ ንምጽብባቕን ሰሓቢ ንምግባሩን ብቐመማት ተወሃሂዱ፣ ኣብ ሰብነት ዝልከ ወይ ዝንስነስ ንጥረ-ነገር እዩ። ናይ ቆርበት ክሬማ፣ ቅብኣት፣ ጨና፣ ሕብሪ ከንፈር፣ ኣዘማልቶ፣ ናይ ገጽን ዓይንን መጸባበቒ፣ ናይ ጸጉሪ ሕብሪ ወዘተ ዓይነት ኮስሞቲክስ ኮይኖም፣ ኣብ ርእሲ ባህርያዊ ሕብርን ትሕዝቶን ቆርበት ሰብኣት ዝልከዩ፣ ካብ ዝተፈላለዩ ኮሚካላት ዝተቓመሙ ንጥረ ነገራት እዮም።

እንተኾነ እዞም ዓይነታት ኮስሞቲክስ እዚኣቶም ንቕርጽን ዕዮን ኣካላት ሰባት ዝልውጡ እኳ እንተዘይኮኑ፣ ብግቡእ ወህደትን ዓቐንን እንተዘይተጠቒምናሎም፣ ጠንቂ ዝተፈላለዩ ሕማማት ቆርበት ኪኾኑ ከም ዝኽእሉ ክኢላታት ሕክምና ይመኽሩ። ንኣብነት ጥዑም ሽታ ዘለዎም ዓይነታት ኮስሞቲክስ ቀንዲ ጠንቂ ሕማማት ቆርበት ምዃኖም ይግለጽ። ገለ ኣፍረይቲ ኮስሞቲክስ ዘፍርይኦ ዓይነት መጸባበቒ፣ ካብ ሽታ ናጻ ምዃኑ ንምሕባር "ጨና ዘይብሉ" ወይ "ካብ ጨና ናጻ" ዝብል ከም ዝጽሕፍሉ ይግበር። ካብቶም ጨና ዘለዎም ዓይነታት ኮስሞቲክስ ልዕሊ 5000 ኣይቲ ጨና ዝፈጥሩ ንጥረ ነገራት ከም ዝሕወስዎ ይንገር።

ብዘይካ እዚ እቲ ኮስሞቲክስ ብንፋስን ብርሃንን ከይበላሾን ዓይነቱን ትሕዝቶኡን ዓ ቂቡ ንክቕጽል፣ ዓቀብቲ ንጥረ-ነገራት ዝበሃሉ ቀመማት እውን ካልኦት ጠንቂ ሕማማት ቆርበት እዮም። ብፍላይ ከምዚኦም ዓይነት ቀመማት፣ ንቖርበት ዘሕድሩን ረኽሲ ዘስዕቡን ምዃኖም ሓካይም ይጠቕሱ። ፓራቢን፣ ፌኖክሲታኖል፣ ፎርማልዲሃይድ፣ ገለ ካብ ዓይነታት ናይዚኦም ቀመማት እዮም። ከም ቢቲኖል፣ ሜርኩሪ፣ ቪኒል ክሎራይድ፣ ክሎሮፎርም፣ ሚቲሊን ክሎራይድ፣ ሕማም ካንሰርን ካልእ ጥዕናዊ ጸገምን ዘስዕቡ ስ ለዝኾኑ፣ ተደላይነቶም ኣብ መስርሕ ኮስ

ሙቲክስ ተደላዪ ከም ዘይኮነ፡ ጥዕናዊ ጸሓፍት ይሕብሩ።

እዚ ክበሃል ከሎ ግና ኩሉም ዓይነታት ኮስሞቲክስ ተጻባኢ ሳዕቤን ኣለዎም ማለት ኣይኮነን። ብሰንኪ ኮስሞቲክስ ዝኸሰት ልሙድ መጉዳእቲ፡ ሽፋሽፍቲ ዓይኒ ን ምጽላም ተባሂሉ ዝልከ ሕብሪ ብዝፈጥሮ ናይ ዓይኒ ስሓ ዝፍጠር እዩ። እዚ ብሰንኪ ምሕኻኽ ቆርበትን ሽፋሽፍትን ዓይኒ ዘጋጥም ኮይኑ፡ ናብ ረኽስን ቁስልን ብምምዕባል፡ ምጥፋእ ሽፋሽፍቲ ጸጉሪ ዓይኒ ከስዕብ እቲ ዝኸፍአ ሳዕቤኑ ድማ ዑረት ከስዕብ ይኽእል።

መሳርሒታት ኮስሙቲክስ ብሓባር ምጥቃም እውን ጥዕናዊ ጸገም ክኸትል ይኽእል እዩ። ናይ ኮስሙቲክስ መልከዒ ብራሽ ከምኡውውን መወልወሊ ስፖንጅ ካብ ቆርበት ባክተርያ ናይ ምሓዝ ተኽእሎ ስለዘለዎም፡ ብሓባር ዘይምጥቃም ተመራጺ እዩ። ናይ ዓይኒ መመሳኸዪ ጌርካ ምድቃስ እውን እቲ ቀመም ናብ ዓይኒ ልሒኹ ብምእታው ጉድኣት ከስዕብ ስለዝኽእል፡ ቅድሚ ምድቃስ ዘድሊ ጽሬት ክሕሎ ኣገዳሲ እዩ።

ስለዚ ብኮስሞቲክስ ንዘስዕብ ሓደጋ ን ምክልኻል

- መሳሒታት ኮስሞቲክስ ብሓባር ዘይምጥቃም
- መትሓዚ ኮስሞቲክስ ዝኸፉ ኣቕሑ ብግቡእ ምዕናን
- ኮስሞቲክስ ኣብ ጸሓይን ሙቐትን ዘይብሉ ቦታ ምቕማጥ
- ናይ ዓይኒ ረኽሲ ምስ ዝህሉ፡ ናይ ዓይኒ መጸባበቒ ዘይምጥቃም
- ኣብ ኮስሞቲክስ ዝኸላ ፈሳሲ ዘይምሕዋስ (ከምኡ ክግበር መምርሒ ክሳብ ዘይሃለወ)
- ኣብ ጥቓ ሓዊ ወይ ሙቐት ኳንካ ናይ ጸጉሪ ፍሊት ዘይምጥቃም

**ሕቶ፦ ኣዝየ ሰኩፍ እየ። ሰብ ከይብለኒን ከይንቀፍን ብምባል ካብ ብዙሕ ነገር እየ ዝተርፍ። ንምንታይ ንሕቶታተይ ብሸመይ ክገጥሞ እኽእል?**

መልሲ፦ ገሊኦም ሰባት ነታ ዝደቀቐት ነቐፌታዊ ርእይቶ ከይተረፈ ዝዓበየ ክቡር ጊዜኦም ሂቦም ብዙሕ ዝጭነቑሉ ኣለው። ሽሕኳ ተነቃፊ ምዃን ብምርጫና ዘይመጽእ ይኹን እምበር፡ ካጠብ ኣገደስቲ ዋኒናትና፡ ኣደህቦና ወይ ኣስተብህሎና ከምዝጥፍእ ወይ እውን ከምዝጉድል ምስ ዝገብር፡ ወይከኣ ንኸይትንቀፍ ካብ ምፍራሕ ዝቕለ ንተበግሶና ዘልምስ ምስ ዝኸውን ግን ዓቢ ጸገም ኾይኑ ይኽእል እዩ። ነቐፌታ ግን ብዙሕ ዝዓይነቱን መበገሲኡ ኸኣ ብዙሕ ምኽንያት ዘለዎ ስለዝኾነ በቲ ቅኑዕ መገዱ ምርድኡ ኣገዳሲ እዩ።

ሓደ ሓደ ግዜ ንንቀፍ ነቕፍትና ርእሰ ምትእምማን ዘይብሉም ስለዝኾኑን ንደኽሙቶም መሸፈኒ ካብ ዝጥቀምሉ ሜላ ስለዝኾነ ጥራይ ይኸውን። ኣብ ካልእ እዋናት ከኣ ዝገበርካ ጌርካ ካብ ነቐፌታ ዘይተምልጠሉ ኣጋጣሚ ኣሎ። ንኣ ብሎት ክንሕግዘ ደሊና እንተገበርና ኣዝዩ ወሓደ እዩ። እንተ ዘይሓገዝና ኸኣ ከም ነፍሰፍትወት ዘለና ንወቀስሉ ኣጋጣሚ ብዙሕ እዩ። ስለዚ፡ ገርና ኣይገበርና ካብ ነቐፌታ ዘየድሕነና ኣማራጺ ዘይብሉ ኣጋጣሚ ብዙሕ ምዃኑ ምርዳእ የድሊ።

ስለዚ እቲ ቀዳማይ ክንገብሮ ንኽእል ነገር። ኩሉ ዝመጸና ነቐፌታ ይኹን ወቐሳ ምስ ነብስና ብቐጥታ ዘይምትእስሳሩዩ። ከምቲ ዝተገልጸ ገለ ነቐፌታታት ካብ ብዝገበርናዮም፡ ብባህሪያት ነቕፍትና ዝውሰኑ ወይ እቶም ሰባት ንነገራት ካብዘለዎም ፍሉይ ኣጠማምታ ዝተበገሰ ክኾኑ ይኽእሉዮም።

እቲ ካልኣይ ካብ ነቐፌታ ክንመሃር ምኽኣል እዩ። ንዝኾነ ርትዓዊ ምኽንያት ንዘለዎ ነቐፌታ ብኽፉት ኣእምሮን ልብን ምቕባል፡ ጌጋና ካብ ምድጋም ዘድሕና ስለዝኾነ ወሳኒዩ። ኣብ ከምዚ ኣጋጣሚ ልዕሊ ብኽፉት ልቢን ብቕኑዕ መንፈስን ንነቐፌታ ምስማዕን ምቕባልን፡ ንኽቓፈና ምሲጋና ምምሕያሽ እውን ኣገዳሲ ይኸውን።

**ሕቶ፦ ሓደ ዘገርመኒ ነገር ኣሎ። ምስ ሓንቲ ተለኽሚት ኤች.ኣይ.ቪ. ዝኾነት ጓለንስተይቲ ብዘይ ዝኾነ ልሕጻጽን መድመይትን ተጠንቂቕካ ጾታዊ ርክብ እንተፈጸምካ እቲ ቫይረስ ብኸመይ ክሓልፈካ ይኽእል?**

ሳሚ ካብ ኣስመራ

<u>መልሲ</u>፡ ኣብ ብልዕቲ ዝርከብ ቆርበት ኣዝዩ ተኣፋፊ ስለዝኾነ፡ ብዘይ ኮንዶም ጾታዊ ርክብ እንተፈጺምካ፡ ዋላውን ዝረኣ ልሕጻጽ ይኹን መድመይቲ ኣይሃለ ኤች ኣይ ቪ. ክለግበካ ይኽእል እዩ። ኣብ እዋን ጾታዊ ርክብ ብዝግበር ምንቅስቓስ፡ ብዓይኒ ክረአዩ ዘጸግሙ ኣዝዮም ደቀቕቲ ልሕጻጻት (Micro-abrasions) ከስዕብ ይኽእል እዩ። ኤች ኣይ ቪ. ኣብ ዉሽጢ ይኹን ኣብ ደጋዊ ብልዕቲ ምስ ጸዓዱ ዋህዮታት ደም ክራኸብ ስለዝኽእል'ውን በቲ ዋህዮ ኣቢሉ ብቐሊሉ ናብ ዉሽጢ ሰብነትካ ክኣቱ ይኽእል። ስለዚ ውሑስ መገዲ እናሃለወ ስለምንታይ ሂወትካ ናብ ሓደጋ ተእቱ? ዘይተመርዓኻ እንተኾንካ ክሳዕ ትምርዖ ብትዕግስቲ ጽናሕ። ፍጹም ዓቕሊ እንተሰኢንካ ድማ ግድን ኮንዶም ተጠቐም።



## ባህልን ስነ-ጥበባትን

# ዕላል ምስ ቀዳመይቲ 'ኮኾብ' ውድድር ሸንግርዋ መሪየም ሻውሽ

ኣጐስቲኖ ኤጂድዮ

ኣብ ውድድር ሸንግርዋ ዓመተ 2011-2012 ዝተሳተፈት መርየም ሻውሽ፡ ኣብ ቀዳማይ መድረኽ ካብ'ቲ ብልምዲ እትፈልጦ ደርፌታት ሕብረተሰብ ኩናማ 'ያ ኣቕሪባ። ብሉጽ ተውህቦ ከምዘለዋ ዘለለዩ ደያኑ ኸኣ ካብ ከተማ ባረንቱ ናብ ኣስመራ ናብ ካልኣይ መድረኽ ኣሕለፍዋ።

ኣብ ኣስመራ ኣብ እምባሶይራ ሆቴል ዝተኻየደ ካልኣይ መድረኽ፡ መሪየም "ዶራቡዳ ሹንዳ ኮጃሮ" እትብል ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ እተደርፈት ደርፊ ብምቕራብ ናብ ሳልሳይ መድረኽ ሰገረት። ኣብ ሳልሳይ መድረኽ "ኩሉስከ ሾማ ኩሉስከ" ብእትብል ደርፊ ድምጻዊ ሃይለ ናቲ ዝቐረበት መርየም ሻውሽ፡ ዝነኣድ ስራሕ ብምስርሓ ምስ ልዑል ኣድናቖቱ ካብ ደያኑ "ኮባልት" ዝብል ቅጽል ስም ረኺበት።



ራብዓይ መድረኽ ኣብ ወደባዊት ከተማ ምጽዋዕ'ዩ ተኻይዱ። ኣብቲ መድረኽ'ቲ መሪየም ሒዛ'ተን ዝቐረበት ደርፍታት "ኣኒን ኮሎሻመ" ን "ኤመ ደዳመ፡ ደዳ ናናላመ"ን ዝብላ ደርፍታት ሃይለ ናቲ እየን ነይረን። መርየም ብዘቕረበቶ ዕዉት ዕዮ "ካናሪ" ዝብል ቅጽል ረኺበት። ኣብቲ ኣብ ኣስመራ ፓላስ ሆተል ዝተኻይደ ስነ-ስርዓት ምንጋር ዕዉታት ራብዓይ መድረኽ ድማ፡ ምስ ብሉጻት ሸድሽተ ብምኻን ናብ ናይ መወዳእታ መድረኽ ዘለለት።

ኣብ በዓል ፋሲካ ኣብ ሲነማ ሮማ ዝተኣንገደ ናይ መዛዘሚ መድረኽ፡ ፊለማ "ኣሻማልዮ ሺካባ ማናለ" እትብል ያታዊት ደርፊ ኩናማ፡ ቐጺላ ድማ "ኣውሻዳን ዳላና ባባ ኦላመ" እትብል ደርፊ ደምጻዊ ሃይለ ናቲ ብድምራፍ ከም ሰባ ንናይ መወዳእታ ውጺኢት ብሃንቀውታ ተጸበየት።

እታ ኣርባዕተ መድረኻት ውድድር ሸንግራዋ ሳልሳይ ዙርያ፡ ልዑል ናእዳ እናረኸበት ብብሉጽነት ዝሰገረት ብዓልቲ ጥዑም ደሃይ መርየም ሻውሽ፡ ቀዳመይቲ ዕውትቲ ሸንግርዋ ብምኻን ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዙርያታት ዘይተረኽበ ዘውዲ "ኮኾብ" ውድድር ሸንግርዋ ብምድፋእ ድርብ ዓወት ተጐናጺፈት። እዚ ዓወት'ዚ ንመርየም ሻውሽ ማዕረ'ቲ ረኺባቶ ዘላ ስምን ዝናን ሓላፍነት ዘስክም እዩ። ብስራሕን ጻዕርን ክእለታ ኣበሪኻ፡ ነቲ ገና ዘይተተንከፈ ሃብታም ስነ-ጥበብ ሕብረተሰብ ኩናማ ናይ ምልላይን ምፍላጥን ሓላፍነት !

ምስ "ኮኾብ" መርየም ሻውሽ ዝተኻየደ ዕላል ይስዕብ፡-

*** እሞ ቅድም ክንላለዶ?**

- መሪየም ሻውሽ ኣላም እበሃል። ብ1983 ካብ ከተማ ባረንቱ ውጽእ ኢልካ ኣብ እትርከብ ሳምብሮ ትብሃል ንእሽቶ ዓዲየ ተወሊደ። ኣቦታ ዓዲ ምስ መተዓቢተይ ኮይነ ከምቲ መብዘሕትና ዝሓለፍናዮ ከም ቢትሊ፣ ኣተሓባበእ፣ ዝኣመሰሉ ናይ እዋን ቁልዕነት ጸወታ እናተጻወትኩ ዓብየ። ጸወታ ኣዘዮየ ዝፈቱ።

*** ካብ መዓስ ኢኺ ኣብ ደርፊ ክትግደሲ ጀሚርኪ?**

- ምስ ደርፍታት፣ ትልሂት፣ ከበሮ ምጽዋት፣ ብዓቢኡ ድማ ምስ ባህለይ ገና ንእሽቶ እንከለኹ ብመንገዲ ኣደይ (ኩዲጃ) እየ ተላልየ። ኣደይ ኣብ ዝተፈላለዩ ባህላዊ በዓላትን ማሕበራዊ ውራያትን ፍልጥቲ ስለዝነበረት፣ ኣብ ዝኾነ ባህላዊ በዓል ሒዛትኒ ትኸይድ ነይራ። በዚ ድማ ንኸሉ ዓበይቲ በዓላትን ዓይነታት ጸወታን ብቐሊሉ ፈሊጠዮም። ገዛ ምስ ተመለስኩ ኸኣ ምስተን መተዓብይተይ ኮይነ ንደርፍታት ኩናማ እናደገምኩ ተለማምደዮ።

*** ምስ ህዝቢ ዘሓለጥኪ ኣጋጣሚ ትዝክርዶ?**

- ከምቲ ዝበልኩኻ ምስ ኣደይ ኣብ ዝተፈላለየ ባህላዊ በዓላት ይሳተፍ ስለዝነበርኩ፣ ኣቦቲ ዝግበር ዝነበረ በዓላት ወይ ውራይ ቡብቕሩብ ደርፊታት ክደርፍ ጀሚረ። ኣብ ሓንቲ ኣጋጣሚ ሓንቲ ደርፊ፣ ቐጺለ ኣብ ካልእ ኣጋጣሚ ክልተ ሰለስተ ደርፍታት እናበልኩ ክደርፍ ምስ ጀመርኩ፣ ደቂ ዓደይ ንድምጻይ ፈትዮሞ፤ ኣነ ይደርፍ ምህላወይ እንተ ሰሚዖም፣ ናብቲ ቦታ ጸወታ ብብዝሒ ብምውሓዝ ይጻወቱ ነይሮም። ኣነ ኸኣ በዚ ተተባቢዐ ምድራፍ ቀጺለዮ። ኣብ ውሽጢ ሓጺር ግዜ ድማ ኣብ በዓላትን መርዓታትን ተዓዲመ ኣብ ጐድኒ'ተን ዓበይቲ ደረፍቲ ተሰሪዐ ልክዕ ከምኦን ከበሮ እናሃረምኩ ክደርፍ ጀሚረ። ብኸምዚ ኣብ ሳምብሮ ሕገሰ እዋን ድሕሪ ምሕላፍ ኣብ እዋን ግርዝውና ናብ ከተማ ባረንቱ ግዒዘ።

*** ኣብቲ እዋንቲ ናይ መን ደርፍታት ትደርፊ ነይርኪ?**

- ናይ'ተን ኣቦቲ እዋን ውሩያት ዝነበራ ደረፍቲ ከም ብዓል ዓብየይ ፋጥና-ኣዱም፣ ሓሊማ-ብተ፣ ዳና-ማሪቻ፣ ሻሪፋ-ጃማል (ኡዱጋት) እየ ዝደርፍ ነይረ። ብናተን ደርፍታት እየ ኸኣ ተማሂረ።

*** ናይ ከተማ ባረንቱ ህይወትኪ ከመይ ይመስል ነይሩ… ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል'ውን ትሳተፊ ኢኺ?**

- ማለት ከምቲ ናይ ዓዲ ከም ልብኻ ባህላዊ ጸወታት ዝዘውተረሉ ኣይኮነን። ናይ ከተማ ህይወት ከኣ ካብቲ ናይ ዓዲ ክቡድ ዝበለ ስለዝኾነ፣ መመሓብብሮኻ ንምምራሕ እቲ ዝበዝሐ ጊዜ ኣብ ሓርኮትኮት ክትሕልፎ ትግደድ። ግን ኣቦቲ ወቕቲ



ሓልዩ ዝመጽእ ዝነበረ በዓላት እናተሳተፍኩ ኑቲ ዝነበረኒ ናይ ምድራፍን ምጽዋትን ናፍቖተይ ከወጽእ ዕድል ይረክብ ነይረ።

*** ሕራይ ናይ ሃገራዊ ፈስቲቫል ተመኩሮኺ ከመይ ይመስል?**

- ኣብቲ ኣብ ዝተፈላለየ ግዜ ዝግበር ዝነበረ ባህላዊ በዓላት ምስ ረኣዩኒ'ዩ 'መስለኒ፣ ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ምስ ጉጅለ ባህሊ ዞባ ጋሽ-ባርካ ኮይነ ክሳተፍ ይጽውዑኒ። ምስ መጻእኩዎም ቅድም ብሓደ ተጠርኒፍና ልምምድ ክንገብር ምኳንና ምስ ነገሩኒ ገሪሙኒ።

*** እሂ?**

- ዝፈልጦን ዝዓበኹሉን ባህሊ ድኣ እንታይ ምልምማድ ኣድልይዎ ምስ በልኩዎም ሲሒቖምኒ። ብዝኾነ ካብ ሽዑ ምስ ጉጀለ ባህሊ ዞባ ጋሽ-ባርካ ኮይነ ዓመት ዓመት ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ክሳተፍ ጀሚረ። ካብ ዝተፈላለየ ቛንቋታትን ብሄራትን ስለዝተጠርነፍና፣ ነንሕድሕድና ክንፋለጥን ዝያዳ ወህደት ክንፈጥርን ብሓባር ኮይንካ ምልምማድ ኣገዳሲ ምዃኑ ድሓር ተረዲኡኒ። ኑቲ ካብ ንእስነተይ ዝመለኽኩዎ ደርፍታት ኩናማ ምስ ደቂ ዓደይ ኮይነ ድማ ኣብ ኤክስፖ ከቕርቦ በቒዐ።

*** መሪየም ብዘይካ ደርፊ ከበሮ'ሽ ትጻወቲዶ?**

- እወ ካብ'ቲ ክሃግረካ ዝጸናሕኩ ተመኩሮ ከበሮ ጽቡቕ ገይረ'የ ዝሃርም። ኣብ ባህሊ ኩናማ ኸኣ ከበሮ እናሃረምካ ምድራፍ ልሙድ'ዩ። በዚ ምኽንያት ኣብ ኩናማ ዝዘውተሩ ህርመታት ክጻወት ጸገም የብለይን።

*** ገለ ካብተም ትጻወትዮም ህርመታት?**

- ኡኩንጃ፣ ኡሉዱ፣ ኣንደ-ከቡላ፣ ቱንጉሊ፣ ሽላ-ከቡላ፣ ማርዱ-ከቡላን ካልኦትን።

*** ናብ ሸንግርዋ ክንሰግር። ናብ ውድድር ሸንግርዋ ብኸመይ መጺእኪ?**

- ኣብ 2010 ኣብ ካልኣይ መደብ ሸንግርዋ ንኽሳተፍ ሃማመተኤ ጋሽ-ባርካ ይምዝግበኒ። ኣነ ግን ንዘፈልጦ ደርፊ'ሞ እንታይ ክውዳደረሉ እየ ብምባል ብዙሕ ኣይተገደስኩሉን። ስለዚ ኣይመጸእኩን እታ ዓመት ሓሊፉ። ሎሚ ዓመት (2011-2012 ማለት'ዩ) እንደገና ኣመዝጊቦምኒ፣ ክውዳደር ከምዘለኒ ይነግሩኒ። "እንታይ'ዩ ንእትፈልጦስ ውድድር ደርፊ ኢልካ? ድሓርከ ብዘይ ዋላ ሓንቲ መሳርሕን ከበሮን ክብይንኻ ኣብ ቅድሚ ሰብ ቀሪብካ ምድራፍ ጽላለ ጥራይ'ዩ ክኸውን ዘለዎ" ኢለ ኣብየዮም። ብዙሕ ግዜ ተመላሊሶም ምስ ኣረድኡኒ ግን "ካብ በልኩም እፍትን ኢለ" መጺኤ። ኣብ ከተማ ባረንቱ ኸኣ ኣብ ቅድሚ ደያኑ ቀሪበ ካብ ዝፈልጦ ደርፍታት ኩናማ ከቕርብ ተሓቲተ። ብዙሕ ኣይተሓገዝኩን ግና ትም ኢለ ደሪፈ። ክደርፍ እንከለኹ "ኣነውን ተጸሊለ ከይኸውን ድኣ" ኢለ።

*** ድሕሪኡ ከ?**

- ብድሕሪኡ ድኣ ናብ ዝቕጽል ውድድር ናብ ኣስመራ ከም ዝሓለፍኩ ተነገረ። ኣስመራ መጺአ ደያኑ ዝመረጹለይ ደርፊ ደሪፈ እንደገና ናብ ሳልሳይ ሓሊፈ። ኣብ ሳልሳይ፣ ኣብ ራብዓይ፣ እቲ ውድድር ብመዚቃ ተሰኒኻ ስለዝኾነ፣ ክቡድ ዝበለ'ዩ። ብፍላይ ንዓይ ሓንቲ "ቴምፖ"

ዝብልዋ ኣቦ'ቲ መጀመርታ ተሸግረኒ ነይሩ። ግዜ ሓሊ'ኻ ምስ ህርመት ተሳኢ'ኻ ክትከይድ ኣለካ ኣብ መዚቃ። ኣብ 'ቴምፖ' እንተ ዘይኣቲ'ኻ ኣኸሉኻ ፋሕ ይብለካ። ብዝ'ኾነ ብዙግበረለይ ዝነበረ ምትብባዕን ምትሕብባርን ክኢለዮ። መዚቃ ድማ ቐጺለ ክትጽዕረሉን ክትለማመደሉን ከም ዘለካ ተማሂረ። እንተ ጽዒርካ ድማ ዘይከኣል ከም ዘየለ ተማሂረ። ናይ ሽንግርዋ ውድድር ጥዑምዩ። ካብ ዝተፈላለዩ ከባቢታትን ብሄራትን ምስ ዝመጹ ተላሊና።

*** ናይ መወዳእታ ውድድርከ ከመይ ነይሩ ክዕወትየ ዝብል ግምጋም ነይሩኪዶ?**

- ናይ መወዳእታ ብምኳኑ ሓቂ ይሓይሽ ብውሽጠይ ፍርሒ ይስምዓኒ ነይሩ። ስምዒተይ ተቖጻጺረ 1ይቲ ደርፊ ክደርፍ ምስ ጀመርኩ፡ ኩሉ ነገር ናብ ንቡር ተመሊሱ። ንመድረኽ ጽቡቕ ገይረ ክቖጻጸሮ'ውን ኣይተጸገምኩን። ኣብ ካልኣይ ደርፊ እንታይ'ሞ ክብለካ ከምቲ ልሙድ ደርፊ ዝደርፍ ዘለ'ኹ ኮይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ።

ድሓር ውጽኢት ኣብ ምንጋር 6ይ፡ 5ይ፡ 4ይ፡ ምስ ተነግሩ፡ ምስ'ቶም ቀዳሞት ዕውታት ሰለስተ ምህላወይ ተኣማሚነ። 3ይ ምስ ተጸውዐ ንእለቱ 2ይቲዶ 1ይቲ ብምባል ኣብ ሓያል ወጥሪ ኣትየ። 1ይቲ ኢሉ ምስ ጸውዓኒ ብታሕጓስ ዝኾብሮ ጠፊኡኒ ኣገዳ

ተሓጒሰ። ኣቦ'ቲ ኣዳራሽ ዝነበረ ደገፍ፡ ብፍላይ ኣብ መድረኽ ደይቦም ምሳይ ሓጐሰይ ምስ ተኻፈሉ፡ ብዙሓት ደገፍቲ ከም ዝነበሩኒ ተረዲኡኒ ተሓቢነ። ንኹሎም ድማ ከመስግኖም እደሊ። እታ ህሞት'ቲኣ ፈጺመ ኣይክርስዓን እየ።

*** ሕራይ መሪጽም ኣደ ቖልዑ ምዃንኪ ኣብ እዋን ውድድር ይግለጽ ነይሩ። ሓዳርን ውድድር ሽንግርዋን ኣይጸገመክን?**

- እወ ኣደ ሰለስተ ቖልዑ እየ። ደቀይ ሳዕድያ፡ ዓድል፡ ኣርማዳን ይበሃሉ። ሳዕድያ ከምዚ ናተይ ዓይነት ዝምባለ ኣለዋ። ደርፊ ትፈቱ'ያ።

ኣብ ውድድር ሽንግርዋ ምስ ተጸመድኩ ሓቂ ይሓይሽ ኣብ ኣስመራ ንንውሕ ዝበለ እዋን ኣብ ዝጸንሓሉ ናፍቖት ይስምዓኒ ነይሩ። ግን ምናልባት እንተ ተዓዊተሉ ንዓይ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንደቀይ'ውን ዝረብሕ ክኾውን ይኽእል'ዩ ብምባል፡ ከምኡ'ውን ዝጀመርክዮ ነገር ተጸሚምካ ምውድኡ ጽቡቕ ስለዝኾነ ሰሪሐ፡ ፈጣሪ መስገን ክሳብ መወዳእታ ኸኣ በጺሐ።

*** ቀዳመይቲ ኮኺብ ውድድር ሽንግርዋ ኢኺ። ዝጸበየኪ ዘሎ ሓላፍነት?**

- ከቢድ'ዩ። ብዝከኣለኒ ኑቲ ዓውዲ ክሰርሓሉ ክጽዕር'የ። ኣብ ዝቕጽል ውድድር ሽንግርዋ ኸኣ ካልኦት ደቂ ከባቢየይ ክሳተፉን ክወዳደሩን ክምዕዶም እየ።

* ኣብ መወዳእታ ትብልዮ እንተለኪ

- ከመስግኖየ ክደሊ። ብቐዳምነት ኣማሓዳሪ ዞባ ጋሽ ባርካ ኣቶ መሓመድ ሓምድ ግሬነት ንዝገበረለይ ምትብባዕ ኣገዳ ኣመስግኖ፤ ብስም ምምሕዳር ዞባ 50 ሽሕ ናቕፋን መስርሒ ገዛ መሬትን ወፍዩለይ። ሓለፍቲ ን/ዞባታትን ማሕበራትን ናይ ዞባ'ውን ንመባገሲ መስርሒ ገዛ ዝኸውን 350 ሽሕ ናቕፋ ዝኸውን ወፍዮምለይ ስለዝኾኑ ኣመስግኖም። ሃማመተኤ ዞባ ጋሽ ባርካ ድማ ንዝፈጠረለይ ባይታ ብልቢ ኣመስግኖ፤ ሞያይ ዓቢ ክቕጽልን ናብዚ ደረጃ'ዚ ክበጽሕን ኣተባቢዑኒ ስለዝኾነ። ኣካየድትን ኣባላትን መደብ ሽንግርዋን ህዝቢ ዞባ ጋሽ ባርካን ወልቃዊ ምትብባዕ ንዝገበሩለይ ስፖንሰርታትን ድማ ልባዊ ምስጋናይ ኣቕርበሎም።

* ኣብ ቐጻሊ ስራሕኪ ኣሰልጦን ዓወትን እምነየልኪ። የቐንየለይ።

- የቐንየለይ።

***



# "ባህሊስ ቀደም ነይሩ"

*መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)*

ዕድመይ ሓጺር እንተዘይኮይኑ ክሳብ ሎሚ፡ ንሎሚን ጽባሕን ዘመስግን ሰብ ኣይረኣኽኩን። ካብቲ ጽቡቕ ነገር ናይ ቀደም ዝበዝሐ ሰብ 'ቀደም ነይሩ' እናበለ ዘመገሶ ምኽንያቱ። እንስሳታትውን ንቀደም ካብ ምምስጋን ዓዲ ኣይወዓሉን። ሓኽለን መቕጠንን ዝሰኣነ ዝብኢ 'ክላእ ስጋስ ቀደም ነይሩ' ኢሉ ተመኪሑዩ። ንኣኽዕንቲ በረኻ ኣብ ህድሞ ኩተናዲ ዝጀመረት ህበይውን 'ቀደም ነይሩ ጥዑም ኣኽዕንቲ ከክንዲ ድንሽ እንከሎ።' ቢላያ። ኣያ ቀደም ትዓላልካ! ሰብን እንስሳን ኣመስጊኑካ።

ግደ ሓቂ ግና ሰብ ንሎሚ እንተዘመስግን ምሓሾ። ንቕደም ክትዝክሮን ንዘለበሮ ጽቡቕ ክትጥቀመሉ'ንዩ ጽቡቕ። ቀደም ዝነበረ ጽቡቕ፡ ድሕሪኡ ጽቡቕ ነገር ከይመጽእ ምኽንያት እንተኾነ፡ ንህልዊ ወለዶ ናይ ቀደም ጽቡቕ ዘይምንባሩ ይሕሾ። ንሎሚን ደቂ ሎሚን ምህላውን ቀጻልነንትዩ ዘገድሶም። ካብ ባህሊ ቀደም ጽቡቕ ነይሩ እናበለ ምሉእ መዓልቲ ዝዛረብ ሰብ፡ ህልዊ ባህሊ ንምጽባቕ ሓንቲ ደቒቕ ዝሰርሕ ይሕሾ። ካብ ጽባቐ ባህሊ ትማሊ ከረድእ ወጊሑ ዝዓርቦ ሰብ፡ ብደወ ጽባቐ ሎሚ ዘካውን ይቐድዎ። ካብ ቅያታት ቀደም ዝደግመሉ ሰብ፡ ከመይ ኢሉ ሎሚ ቅያ ይሰርሕ ብኣካል ዘርእዩ ይበልጾ። ከመይሲ ትማሊ ካብ 'ኣሎ' 'ነይሩ' ይቐርብ። ክሳብ ሕጂ ዘየሎ፡ ዝነበረ ነገር ከኣ ወዲ ትማሊዩ። ትማሊ ክሳብ ሎሚ እትህሉ ካብ ጽባቐኣ ንሎሚ እንተመቐላያ። ውሕልነታ ንጓላ ዘይመሃረት ኣደ ብግዕዝይና ጓላ እትጽረፎ ይበዝሕ። ሰብኣይ ጓልስ 'ሓሙተይ ዝተመገቦ ጥዑም ጸብሒ ንዓይ እንታይ ይዓብሰለይ' በለ።

ናይ ሰብ ነገር ግርምዩ ዝበለኒ። ኑቲ ብታሪካን ገረወይናን ዝሰርሖ ዝነበረ ባህሊ ጥዑም ይብሎ። ኑቲ ኣደራሽ ስኢኑ ኣብ ዓቢ ገረብን በዓቲን ተቐሚጡ ዘስተማቕሮ ዝነበረ ስኡጥቡብ ይምቅር ይብሎ። ላብሸን ጻልጣን ስለዘይነበሮ ብፈሓም ገይሩ ኣብ ካርቱናትን እምኒን ይጽሕፎ ንዘነበረ ግጥሚን ሓጺር ዛንታን ኢሉ ኣይጸግበሉን። ኣብ መንገዶ 'ተበገስ' እናተባህለ ከምዚ ሎሚ ዓሊይዎ ንዘየስማቕሮ ደርፊ 'ድሕሪኡ ደርፊ የልቦን' ኢሉ የዕልለሉ። ዚያሚ ግጥሚ ሓጺራቶ ናብ ገጣማይ ምስ ከደ እቲ ገጣማይ ሃገር ብዘጋጾ ተሰዊኡ ስለዘጸንሖ፡ ንጀግንነት እቲ ገጣሚ ከድንቕ ነታ ግጥሚ ዝብላ ይጠፍኦ። እቲ ጅግና ንሃገር እናተዋግአ ክጉጥም ጉዕዞ ናጽነት ኣየፍቀደን። ግዳ እታ ፍርያት ስኡጥቡብ እምብዛ ጥዒማ። ጣዕሚ እንተብልኽምከ! ሰብ ገጣሚ ኣብ ዘይሃለወሉ እዋን ንስምዒትን ኩነታትን ገጣሚ ኣብ'ታ ግጥሚ ከናዲ ህር ስለዝበለ ወያ ግጥሚ እምብዛ ጥዒማ። እንታይከ ዘዋጥዕም ኣለዋ? ግጥሚን ሃገር ንምምጻእ ኣብ ዝግበር ጥምጥምን፡ ግጥምን ህይወትን ዝኸፍል መን ኣሎ?

ብርግጽ ባህልስ ቀደም ነይሩ ዝብሉ ማእለውያ ዘይብሎም ምኽንያታት ኣለዉ። ንገሊኦም ኣነውን ተመዲለ ይፍርመሎምየ። እቲ ካብይ ዝዓብዩ ቀደም ዝብልዎ ቀደምሞ ፍትረፍ፡ ኣነ ቀደም ኣብ ዝበሎ ግዜ ዝተደርፉ ደርፍታት ገለ ክብል።

"ራህዋ ንረኽበላ ሓንቲ መዓልቲ ኣላ" እትብል ደርፊ ድምጻዊ ወዲ ትኹል ዘይፈልጥ እንተሃልዩ ምሳና ኣይተሓወሰ። ሓቢርና 'ወሰወስ ምስ ዘይፈልጡ ዝሕወሰ' ኢልና ንድረፈሉ። ነዛ ደርፊ እዚኣ ዘይፈልጥ እንተሃልዩ ንምጽኣትን ህላወን ሰላምና ግዲ ዘይህብ ተልዓሸ ይኹን። እዛ ደርፍን ካልኦት ንዓኣ ዝመስላን ንሰብ ቀዲመናኦ ብምሕላፍ ራህዋ ሓንቲ መዓልቲ ከም እትህሉ ብዘይ ቅንጣብ ጥርጥር ተዛሪብና። ንጽባሕ ክትብለሉስ ይትረፍ ንሽዑውን ኣብዘይጥዕም ግዜ ዝተሰርሓ ደርፍታት፡ ኣብዚ ኣላ ኢልካ ንዘይትሓስባ



ራህዋ ረኺበን ምስ ደለይታ ክትራኸብ ምኽና ሓቢረናኣ። ኣዒንቲ ዝተዓደለ ሰብ ዝተፈላለዩ ናይ እምነት መጻሕፍቲ ኣንቢቡ ግዜ እንታይ ክመስል ምኻኑ ይንበዩ። እዛ ደርፊ እዚኣ ግና ትኣግርያ። ብዙዕባ እምነቱን መጻኢኡን ዝጠራጠር ሰብ እንተሃልዩ ወላ ኣዛ ደርፊ ሒዙ ኣብ ቤት እምነቱ ይእቶ'ሞ ከም ጸሎት ይደጋግማ። ሓደ መዓልቲ እተዐወተካ ደርፋዊት ጸሎት'ያ።

'ኣስመራ'የ ኣስመራ ትሰምዒዶ ኣሎኺ

'ሎሚ ብግዕዶ ጽባሕ ምሳኺ።"

ኣቡቲ ንኽትኣብሮ ቃጻሎ ዝነበረ ቦታ ኰንካ ብዙዕባ ሕማቕ ናብራ ክትደርፍ ምተኸእለ። እናተቓለስካ ኣስመራ ክትኣቱስ ይትረፍ፡ ካብ ኣስመራ መጺኡ ንዚቃለሰካ ክትገጥም ቅጭ ኢሉካ ምህላው ክትኣግር'ውን ምተደርፈ። ግዳ ብልሒ ናይ'ቲ እዋን ዝነበረ ጥበብ እሾኽዩ ዝጉድሞ። ነዚ ጥበብ እዚ እንታይ ኣምሲልካ 'ቀደም ነይሩ ባህሊ' እትብሎ። ነዚ 'ቀደም ነይሩ ሓቂ ምንጋር' ምባሉ ይሓይሽ። ነዚ ደርፊ 'ቀደም ነይሩ ኣብ ሎሚ ኰንካ ናብ ጽባሕ ከይድካ ምብጻሕ፡ ቀደም ነይሩ ኣብ ሓደ ገያጽ ቦታ ኰንካ ብጽሒትካ ንዘኾነ ቦታ ጽባሕ ከም እትበጽሖ ብምሉእ እምነት ምንጋር' ምባሉ ይጥዕም። ምስ እዚ 'ጽባሕ እንተጢዒሙኒ'የ ዝመጸካ' ዝብል ጥርጣረ ዝዋህረሮ ባህሊ ሓዋዊስካ ባህሊ እንተብልካዮ ነውሪ'ዩ። እዚ ደርፊ ምስ ገሊኦም ምሳኡ ዝነበሩ ግዕዘይ ባህሊታት ኣሸናፊብካ ሓደ ስም ምሃቡ ዒደር'ዩ። ነዚ ደርፊ 'ባህሊስ ቀደም ነይሩ' ኢልካ እንተተዛረብካ ምስ ጃህራ ዝሓስቦ እንተሃልዩ ዓሰርተ ሳዕ ይሕሰቦ። ኣረ ነዚ ምስ ቀደም ነይሩ ምስ ሎሚ'ውን ዘሎ ደርፊ እንታይ 'ቀደም ነይሩ' ዘብል ምኽንያት ኣሎዋ። ንባህሊ ሎሚ ጸብለል ኢሉ ንጽባሕ'ውን ንዘሎ ባህሊ፡ ሰብ ወጊሑ ክሳብ ዝዓርብ እንተተመካሓሉ ዘሳሕዮ ሰብ የልቦን።

ኣብ ሓደ ነጥቢ እንተተሰማሚዕና ጽሑፈይ ክቕጽል። ነታ ቅድም ኢለ ዝጠቐስክዋ ደርፊ ሓቢርና ንሰማምዓላ'ሞ፡ ኩልና ነዚ ጽሑፍ እነንብብ ዘሎና ሰባት ንሎሚ ቀዲምናያ ዒስራ ዓመትን ልዕሊኡን ንቕድሚት ንኺድ። ሽዑ እንታይ ኢልና ንዛረብ ይመስለኩም? 'ባህሊስ ቀደም ነይሩ' ከም እነዐልል ጥርጣረ የብለይን። ምናልባት ቡቲ ሽዑ ዝመጽእ ባህሊ እንተተኸይፍና፡ ቀደም ዝነበረ ባህሊ ከምዚ ዝበለ ባይታ እንተዝረኽብ ነይሩ፡ ነዚ ስራሕ ኣብዚ ጽናሕ ምበሎ፡ መዕለልና። ከመይሲ ሰብ ኣብ ግዜኡ ንዘነበረ ሕማቕ ነገር፡ ከም መግለጺ ሕመቑ ስለዘወስዶ ምምኽናይ ይቐሎ። ኑብሱ ይመሓር 'ሰብ ብምኽኒት'ዩ ንካልኦት እንስሳታት ዝበልጾም ደዩ ዝብል ኣቦይ ፍርዩድ?

ግዳ ባህሊስ ኩሉ ግዜ ኣሎ። ሓሚቑን ጸቢቑን'ውን ኣይፈልጥን'ዩ። ብፍላይ ኑቶም ዝነበርዎን ዝሰርሕዎን ሰባት ባህሊ ኳኾይዎም ኣይፈልጥን። ስለዚ'ዩ፡ ዝነበረን 'ይነብር ነይሩ' ክበሃል ቁሩብ ዝተረፎን ሰብ ንባህሉ ዝምገስ። ካቡቲ ጽቡቕ ነገር ባህሊ ዘይነበረ እናመሰለ'ዩ ዝህሉ። ምቕያሩን ምሕዳሱን ንቐጻልነቱ'ምበር ንዝበረ ምባሉ ኮይኑ ኣይፈልጥን። ክንደይ ኣብ ዕድመኡ ንባህሊ ዝወሰኹሉን ዘጉደለሉን ሰብ፡ ኣብ መስርሕ ግዜ ዘይሓለፈ። ዕድመ ባህሊ ግና እልቢ ኮይኑ፡ ለውጢ እንተዘይተጻቢእዎ ዛራ ዋሕዙ ኣይነጽፈን። ህልዊ ዓቕምን ንመጻኢ ዝኸውን ስንቂን ዘለዎም ባእታታት ባህሊ ክሳብ ሎሚ ይጽዕቱ ኣለው። ሓደ ኣብ ምምጻእ ናጽነት ግቡኡ ዘበርከተ ሰብ ከም ናይ ሜዳ ደርፍታት የልቦን፡ ዝህሉ 'ውን ኣይመስለንን።' ኢሉኒ። ቀንዲ ዘምጽኦ ጭብጢ 'ዘይርስዑ' ምኻኖም'ዩ። ግዳ ኩሎም ናጽነት ንምምጻእ ዝተሓልፉ ቅያታት ክሳብ ሎሚ ኣይተረስዑን። ናጽነት ክትመጽእ ምኽና ስለዝተደርፈ'ዩ፡ ናጽነት ምሕላውን ምዕቃብን ዘይስገር ምኻኑ ዝተደግመ። ንናጽነት ኢልካ ኣብ ሳሕል ምንባር ሓላል እንተዘይነበር፡ ናጽነት ሳሕል ከይትምለስ ኢልካ ኣብ ደባት ኮፍ ኣይምተባህለን። ባህሊ 'ደምና ብረሃጽና ንዓቅብ' እንተዘይጀመር፡ 'ሓደ ኢድና ብረት ሓደ ኢድና ኣፍራዛ' ኣይምቐጸለን። 'ባህሊስ ቀደም ነይሩ' እንተተባህለ ዓሻ ከምዚ ከማይ ጥራይ'ዩ ጸወጸው ዝብል። ለጥማት ግና ከመይ ምንባሩ ይጠዓዮም በሃልቲ'ዮም። ምንባሩ ዝኣግር ባህሊ ክትረክብ እምብዛ'ዩ ጥዑም። ባህሊ'ኻ ከመይ ኣሎ ንኽትፍትሽ ዱልዱል መሰረት ዘለዎ ባህሊ ክጸንሓካ ጥንቅላዓሸው'ዩ። ብዙዕባ ባህሊ ቀደምስ ይትረፍ እንታይ ዝሕብሩ ባህሊ ከምዘለዎም ዘይፈልጡ ወገናት ክንደይ ደዮም?

ባህሊ ሎሚ ዛዕባ ስኢኑ ዝብሉ ወገናት ኣይተሳእኑን። ደርፊ መንእሰያትና ቀንጠመንጢ ኮይኑ ዝምልኡ ከኣ መሊኦም። 'መርገም እኽሊ ደኣ ከይወርዶም'ምበር መግቢ ሓመድ እናገበርዎ፡ ብናፍቖትኪ እኽሊ ኣይለኸፍኩን፡ ኣዲኦም ዓራት ኩተንጽፍ ኢላ እናተሳኣቶም ዓይነይ ሰለም ከይበለት ምድሪ ንርእሳ ክትብል ወጊሓ ዝብሉ፡ ስኦጥቡብ ጸውዒዖም ኣቤት ኢሎም ዘይፈልጡ መዚቃ ህይወተይ'ዩ ዝምልሱ፡ ንኽኦብሩ ኢሎም ኣብ ባህሊ ስለዝኣተው ስኦጥቡብ እንተዘይህሉ ከም ሰብ ኣይምኣብርኩን ዝጭርሑ....።' እዚ ኣብ ዓውዲ ባህሊ ንዘሎጥፉ መንእሰያት ዝወሃብ መግለጺ'ዩ። ብዓቢኡ መንእሰያት ዝሕመይሉ እንተሃልዩ ግና ብመንጽር ዝተፈጥረ ባይታ ንባህሊ ዘየማዕበልዎ ምኻኖም'ዩ። ኣብ መንእሰያት ሎሚ ምስ በጽሐ ባህሊ ርምስ ዝበለ ዝመስሎም ሕያዎት ኣለው። ባህሊ ቀርኑ ከምዝተሃርመ ብዕራይ መኣዝኑ ኣጥፊኡ ይብልዎ። ብዙዕባ ባሕርን እምባን ዝደርፍ ባህሊ ተሳኢኑ ኣብ ቀላይን ኩጀትን ዕንክሊል ዝብል በዚሑ ዝቃልሉ ቡቲ ሓደ ወገን። ኩሑል ዝኾሕል'ምበር፡ ክንቲት ርእዩ ዘይፈልጥ ዓይኒ ዘናዲ ባህሊ የልቦን። መንእሰያት ብዙዕባ ዓሳን ሓርማዝን ክንዲ ዝደርሱ፡ ኣብ ቆሎን ጥጥቕን ኣድሂቦም። መቸም መንእሰያትን ባህሊን ኣልዒልካ ክዝረብ እንከሎ ግዜ ኣይዓርቀካን'ዩ። ንሾኻ ከይትውድኦ ከኣ ሓመድን ዕደን። ርእይቶኡን ሓሳቡን ዝህበካ ክትረክብ ግና ዋጋ'ዩ። ጻዕዳ ስራሕ በኹሩ ኣብ ባህልኻ ኣለው ንዝበሎም ቄጥቋጥ ዝግልፈልካ ኣብ መንገዲ ኣይጸንሕን'ዩ። እንተ እቲ 'ቀደም ነይሩ' ምባል ግና ቀደም 'ውን ስለዝነበረ ክቕጽል'ዩ።



***

ሓጺር ዛንታ

# ኣቦይ ፊተውራሪ

*ብብንያም ፍስሃጽዮን*

ብጣቓ ዝተሸፈነ ምድረ ሰማይ፡ ድምቕቲ ጸሓይ ንዝበረቐቶ ሰንቡት ረፋድ ጽውግታ ከልብሶ ኣይደንጎየን። ኣዒንቲ ኣብ ማዕዶኡ ንዘሎ ነገራት ከም ልቡ ክርኢ ኣይከኣለን። እቲ ዝነበረ ናይ ኣየር ኩነታት ደገ ክትወጽእ ዝዕድም ኣይነበረን። ቈልዑ ናይቲ ገዛውቲ ግና ናይ ነገር ቈልዓ ኮይንዎምን ንጸወታ ዘለዎም ህንጡይነት ዝያዳ ዓዚዝዎምን እቲ ዝነበረ ጣቓ ይኹን ደሮና ቅጭጭ ከይበሎም ጸወታኦም ክገብሩ ኣብ ጎደና ወጺኦም ነበሩ። ካብቲ ናይቲ ንግሆ ጣቓ ዝያዳ ዘሰክፍዎም እቶም ኣብቲ ገዛውቲ ዝቕመጡ ሽማግለ ሰብኣይ'ኳ እንተነበሩ፡ እቶም ሰብኣይ ግና ካብ ቤቶም ክወጹ ስለ ዘይተራእዩ ጸወታኦም ዕንቅፋት ኣይረኸበን። እቶም ካብ ስሞም ዝያዳ እቶም ህጻናት ብዘውጽኡሎም ሳጓ ዝልለዩ ሽማግለ፡ ኣብቲ ገዛውቲ ዘዮብኪይዎ ቈልዓ ይከሰስዩ። ከምኡ ብፆኳኑ ድምጾም ዝሰምዑ ህጻናት ክጓኾዩወን ኑብሶም ከውጽኡ ከም ደቂ ዛግራ ናብ ኩሉ ኣንፈት ፋሕ ክብሉን ሓደ'ዩ ዝኸውን።

***

ፊተውራሪ ገብረሃንስ ኣብ ዘመነ-ንግስነት ሃይለስላሴ ፍሉጥ ፖሊስ ዝነበሩ ሰብኣይ እዮም። ንሳቶም ዘሕለፍዋ ትእዛዝ ከይተፈጸመት ሓዲራ ማለት ዝሕሰብ ኣይኮነን። ብኑብሶም ተረርን ሸለል ዘብሉን ሰብኣይ ኣይኮኑን። ህይወት ወተሃደር ከይተጸንበርዎ እንክለዉ'ውን ተባኣሳይን መዕገርገርን ምንባሮምዩ ብደቂ ዓዶም ዝዕለል። እዚ ባህሪኦም ኣብ ወልቃዊ ህይወቶም ከይተረፈ ሕማቕ ጽልዋ ፈጢሩ ሃሰይዎምዩ። ብሰንኪ መትሓዚ ዘይብሉ ጠባዮም ሓዳር ገይሮም ክቕጽሉ ኣይከኣሉን። ኣተሓሳስባኦም ኣብ ምልኪ ስለ ዝኣምኑ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ እዋን ዝተመርዓውወን ሰለስተ ኣንስቲ፡ ምስኦም ምንባር ንባርነት ምቕባል ምኻኑ ኣሚነን በብሓደ ፈቲሐናኦም'የን።

ኣቦይ ፊተውራሪ ገብረሃንስ ኣብዚ እዋን ዕድመ ደፊኦም ብምርካስ ሰለይ እናበሉ'ዮም ንጥፈታቶም ዘካይዱ። ኣብታ ክልተ ክፍሊ ዘለዋ ገዛኦም ብሰራሕተኛ'ዮም ዝካየዱ። ካብ ሰለስተ ኣንስቲ ዝወለድዎም ደቂ ገሊኦም ኣብ ወጻኢ ሃገር ስለ ዝኮኑ ጸገም ናይ መነባብሮ የብሎምን። ጸገሞም ምስ ሰብ ክሰማምዑ ዘይምኽኣሎምዩ። ብፍላይ ኣብቲ ዝነብሩሉ ገዛውቲ ኣብ ህጻናት ዘለዎም ጸላኢ መወዳድርቲ የብሉን። ህጻን እናኣበዘ ክኸይድ እንተርእዩም ዕድሚኦም ደሚሩ ናብ እርጋን ዘሳልዮም ኮይኑ'ዩ ዝስምዖም። ከምኡ ክንዲ ዝኾነ ድማ ብዝኾነ ኣመሳሚሎም እንተዘይቆንጢዮሞ ዝዓገቡ ኣይመስሎምን።

እዞም ሽማግለ ኣብቲ ዝነበሩሉ ገዛውቲ ዓመታት ከም ዝገበሩ መጠን ዘይፈልጦም ሰብ ዳርጋ የለን። ህጻናት እሞ ኹኣ ዝያዳ ኩሉ ሕልፊ ኣለዎም። ኣብቲ ገዛውቲ ዝዓበየ ህጻን ናይ ፊተውራሪ ኣጻብዕቲ ዘይጠዓመ ስለ ዘየለ ብፍላይ ህጻናት ክርእይዎም እንከለው ብፍርሒ'ዮም ዝሕቆኑ። ምኽንያቱ ኣብ ኢዶም ዝኣተወ ጽሃን ትንፋሱ ሕልፍ ክሳብ ትብልየም ብኣጻፋሮም ዘልዕልዎ። ኣደታት እቲ ገዛውቲ ተዛሪበን ተሓሊልወን'ዩ።

“ወድኺ ግዳ ዘይትቐጽዒ! ኣሳፊሕኪ ቡን ክተጸርሪ ደቕኺ ናብ ስድኑት ገጾም የምርሑ ኣለዉ። ኣደታት ሎሚ ብዘይካ ንኑብስኽን ንደቅኽን መዓስ ትኑብራ ኴንክን!” እናበሉ ስለ ዘዋርድወን ድማ ከይጽረፋ ስክፍታ ሓዲርወን ደቀን ኣቢደን ትም ክብላየን ዝመርጻ። ንኣቦታት እቲ ገዛውቲ'ውን ካብኡ ዘይሓልፍ መልሲ ሂቦም'ዮም ዘፉንወዎም። “ዓጢኑ! ደቕኻ ስኣ ስርዓት ክገብሩ ክንዲ ዝቐጻዕኩስ ኣሕረቑካ። ኣንታ ካብ እዝሞስ ምሲጋና'ዩ ዝግበኣኒ ነይሩ። ንስኻ ኣብ ፈቐድኡ ክትወሸም ዘየርከብካሎም ቈልዑ'የ ኣነ ዝቐጽዓልካ ዘለኹ።” ልሳኖም መርዝም'ያ። ኣብር ዘለዎን ዘይብሉን ከይፈላለዩ ስለ ዝዛረቡ ምስ ፊተውራሪ ዝጸምድ ሰብ

ክዋረድ ምኳኑ'ዩ ዝፈልጥ። ስለዚ ነብርቲ እቲ ገዛውቲ፡ ደቂም ክጥንቀቑ ካብ ምሕባር ወጻኢ ካልእ ስጉምቲ ክወስዱ ድሌት ኣይነበሮምን። እርጋን ንዘሰንፎም ሰብኣይ ናብ ሕጊ ከየቕርቡ ድማ ዒብ ኮይኑ ተሰሚዕዎም። እዚ ጥራይ ዘይኮነ እቶም ኣብ ወጻኢ ዝቕመጡ ደቆም ኣብ ከባቢ'ቲ ኣቦኦም ዝቕመጥሉ ገዛውቲ ጸጉማት ስለ ዝረድኡን ካልእ ሓገዛት ስለ ዘበርክቱን ኣቦይ ፊተውራሪ ሸለል ክበሃሉ ሓጊዝዎምዩ።

“ኣነ ፊተወራሪ ኣነ እቲ ኣነ ዝበለ ጎበዝ ኣጽኒዑ ክሕዘኒ ዘይክእል ሰብኣይ'የ ነይረ። ሕጂ ግዜ ኣርኪቡኒ እንተኣረግኩ. . . .” ምስቶም ክጻወቱ ጸኒሑም ንዕኦም ምስ ረኣዩ ህድማ ዝተተሓሓዝዎ ህጻናት ክዛረቡ ተሰምዑ። ካብ ሞት ንላዕሊ እርጋን'ያ ኣዚያ ኣፍርሓቶም። ኣብ ትሕቲኦም ናብ ጫማኦም ከይተረፈ ተደፊኦም ዝእዘዙዎም ኣባላት ከም ዝነበርዎም ክዘክሩ እንክለዉ፡ ቡቶም ኣብ ገዛውቶም ዝርከቡ ህጻናት ሕርር ኩምትር ይብሉ። ምኽንያቱ ዝንዕቅዎ'ዩ ዝመስሎም። ብልክዕ ድማ ክስሕቁን ወኻዕኻዕ ክብሉ ክርእይዎም እንክለዉ ብዓለሞም ይቐንኡ። እቲ ዝያዳ ዘሕርቖም ግን እቶም ህጻናት ‘ኣቦይ ማስቲካ መጺኦም’ እናበሉ ዝብኢ ከም ዝረኣዩ ክሃድሙ እንክለዉ'ዩ። “ደሓን!” ብምባል ድማ ይሕንሕኑ።

ኣቦይ ፊተውራሪ ንዝረኸብዎ ህጻን፡ ወዲ ማስቲካ እናበሉ ይጽውዕዎ ስለ ዝነበሩ'ዮም እቶም ህጻናት ገልቢጦም ‘ኣቦይ ማስቲካ’ ትብል ሳጓ ኣልጊቦሙሎም። እዛ ንህጻናት ብዘይስክፍታ ዝሁብዋ ዝነበሩ ሳጓ ናብኦም ምስ መጸት ፈጺሞም ክጸውርዋ ኣይከኣሉን ኣቦይ ፊተውራሪ። ሕንሕነ ናይታ ሳጓ ድማ ኣብ ዝሓዝዎ ህጻን ቆንጢዮም ከውጽእዎ ኣስናኖም ወትሩ ይሕርቅሙ።

“ወዲ ሃንስ ንዓ!” ከም ዘይመጽእ እናፈለጡ'ዮም ኑቲ ፊልሞን ዝስሙ ቈልዓ

ዝጸውዕዎ። ፊልሞን ብንዕቅት እናጠመቶም መናኹብ ሰቕጥ ድሕሪ ምባል ማእደድ እናበለ ካብ ቅድሚኦም ረሓቐ። ህጻን እንከሎ ብዙሕ እዋን ኢዶም ጥዒሙ'ዩ። ገለ ምህሳስ ዝኣበየ ናይ ምቕንጣው ስንብራት'ውን ኣብ ከባቢ ሰለፉ ኣሎ። ህጻን ኣብ ዝነበረሉ እዋን ግና ከይቀረብዎ እንከለዉ'ዩ ማዕዶ ዝሃድም ዝነበረ። ኣቦ'ቲ እዋን ግና እቶም ብምርኩስ ዝኸዱ ፈተውራሪ ይትረፍ ሰገሞም ኳዕም'ውን ክሕዝዎ ዝኽእሉ ኣይነበሩን። ነዚ ኣሚኑ'ዩ ድማ ማእደድ እናበለ ዝርሕቕ ዝነበረ። "ሓቅ'ኻ ኀቢ.ዝካ!" ብምባል እናሓንሓኑ ጠመትዎ። ብትዕድልቱ ድማ ኣዝዩ ቅንኢ ተሰምዖም። ንሱ ንዝሓሸ ዕድል ንዓለም ከቋምት እንከሎ ንሶም ግና ዕድመኦም መዓልታዊ እናጎደለ ናብ ሞት ይምርሹ። ምንባሮም ዘኪሮም ብሕርቃን ከንፈሮም ነኸሱ። "ንዓ ዝወደይ ዕርቂ ንግበር" ካብ ህጻኑ ኣትሒዞም እናቕንጠዉ ስለ ዘዕበይዎ ቂም ከም ዝሓዘሎም ተረዲእዎም እንተገበረሎም ለመንዎ። ዘረባኦም ግና ካብ ልቢ ዝቅል ኣይነበረን። ኣብ ኢዶም ኣእትዮም ብምቕንጣው ኣሕርር ካብ ዘዮብልዎ ዓመታት ተቖጺሩ'ዩ። ምስ ኀበዘ ከመይ ኣቢሎም ክሕዝዎ። ብዙሕ ግዜ ክሳብ ዝንገዳገዱ ፈንጺግዎም ኣሎ። ግና ተሰፉ ኣይቆረጹን። ብኑብሶም ህል'ኸኛ'ዮም። ፊልሞን ወዲ 13 ዓመት'ዩ። እቲ ዝነበሮ ዕድመ ከም'ቲ ህጻን እንከሎ ዝነበረ ኣይኮነን። ከይቀረብዎ እንከለዉ ስለ ዝርሕቕ ክርክቡዎ ከም ዘይክእሉ ይፈልጡ'ዮም። እቲ ዘሕርቖም ግና ካብ ቅድሚኦም ብዙሕ ከይረሓቐ ኣዒንቱ ተኺሉ ክጥምቶም እንከሎ'ዩ። እዚ ተግባር ሕሉፍ ንዕቅት ኮይኑ'ዩ ዝስመዖም። ኣብ ከምኡ እዋን ድማ "ጽናሕ ጥራይ!" እናበሉ ብልቦም ይፍክሩ። ክንድኡ ዕድመ ዘይምኳኖም ድማ የሕዝኖም። ሓደ መዓልቲ ኣዘንጊዖም ከም ዝሕዝዎ ግና እምነት ኣለዎም። ሽዑ ውህሉል ሕርቃኖም ከም ዘውጽኡ ተጠራጢሮም ኣይፈልጡን።

ፊልሞን ንዝረባ ፈተውራሪ ከም ላግጺ ሓሲቡ ግይጽ ብምባል ጠመቶም። ከም ዘይምሕርዎ ምሉእ ብምሉእ ግንዘበ ኣለዎ። ምኽንያቱ ቈልዓ ክምሕሩ ርእይዎም ኣይፈልጥን'ዩ።

"ኀቢ.ዝካ ሰብ ንዒቕካ ሓቅ'ኻ!" ተረፍ ሕርቃኖም ብምስትምሳል ተዛረቡ። "ክንዳኻ እንተዝኮብርሲ'ምበር ናብ መሬትካ ናዕ ኣቢለ ምሰጣሕኩ'ኻ" በልዎ ብልቦም ንእርጋን እናተራገሙ። ፊልሞን ግና ከይመለሰሎም ናብቶም ዝጸበይዎ ዝነበሩ ኣዕሩኽቱ ኣድሃበ። ኣቦይ ፈተውራሪ ግና ተግባሩ ስለ ዘይተዋሕጠሎም እታ ከም ምርኩስ ዝጥቀሙላ በትሮም ሸንኮሎም ክዛርምዎ ፈተኑ። ግና ሓይሊ ካበይ ይምጻእ። እቲ ካብ ቅንኢ ዝብገስ ኒሖም ኣየድምዐን። እታ ዝደርበይዋ በትሪ ኣብ ቅድሚኡ'ኳ ኣይበጽሐትን።

ፊልሞን እታ ኣብ ቅድሚኡ ኣንከራርያ ዝተረፈት በትሪ ሒዙ ጠመቶም። ዓወት ከም ዝፈጸመ ድማ ክምስ በሎም። "ሃባ ኣንታ!" ሓረቑ። በትሮም ብምሓዙ ዘይኮነስ ሓሳቦም ብዘይምፍጻሞም ሕርቃኖም መመለሱ ዛየደ። "ኣንታ ቈልዓ በትረይ ኣምጽኣያ?" ህጻናት የፈራርሖ ከም ዝነበሩ ኣብ ልመና ክወድቁ ተረኣዩ። "ኣንታ ንዓ'ኻ እንደየ!" በሉ ብውሽጦም እናተራገሙ። ኣብ ልመና ምስ ወደቑ'ውን ክመሳሰሉ ኣይሓሰቡን። ፖሊስ እንከለዉ ዝነበሮም ሓይሊ ግና ኣብ ደም ሰራውሮም ዘሎ ይመስሎም ነበረ።

"መጺእኩም ወሰድዋ" ኢልዎም ፊልሞን በትሮም ኣብ መሬት ሓዲጉ ናብ ጸወታኡ ኣበለ።

'ወዲ በራኺ ኣምጽኣያ?" ኣዘዙ ኣቦይ ፈተውራሪ ናብ ካልእ ህጻን እናጠመቱ። እቲ ዝተኣዘዘ ህጻን'ውን መንከቡ ብተቓውሞ ሰቕጥ ኣቢሉ ናብ ፊልሞን ሰዓበ። "እህህ!" ኣቦይ ፈተውራሪ ህጻናት ናይቲ ገዛውቲ ከም ዝኣደመሎም ተገንዘቡ። ዝፈትዎም ከም ዘየለ ይፈልጡ'ዮም። ብሰንኪ ፍርሒ ኩሉ እንተተኣዘዞም ግና ከምኡ ኩሉ ግዜ ዝቕጽል ኮይኑ ይስመዖም ነበረ። ኣማራጺ ስለ ዘይነበሮም ብዓቕሞም ዕንክይክይ እናበሉ ናብ ምርኩሶም ሰጎሙ።

እታ ለይቲ ፈጺሙ ድቃስ ኣይወሰዶምን። ንፊልሞን ብኸመይ መገዲ ኣብ ኢዶም ከም ዘእትውዎ ድማ ክሓስቡ ሓደሩ። ኣብ ልዕሊ'ቲ ብዕድመ ዘይመጣጠኖም ህጻን ሕነ እንተዘይፈደዮም ስምዒቶም ዝሰክን ኮይኑ ይስመዖም ኣይነበረን። ስለዚ ገለ ክገብሩ ኣዒንቶም ውሪሕሪሕ እናበሉ ኣብ ሓሳብ ኣተዉ። ገለ ሓሳብ ብልጭ ምስ በሎም ወጊሑ ከተግብርዎ ንጹሓይ ብህንጡይነት ተጸበይዋ።

እታ ጸሓይ ንግሆ ድምቕምቕ ኢላ ስማይ ብሒታ ነበረት። ኣቦይ ፈተውራሪ ግና ካብ ድቃሶም ክበራበሩ እንከለዉ'ውን ልቦም ብዛዕባ ፊልሞን'ያ ትሓስብ ነይራ። ስለዚ እቲ ዝሓሰብዎ ከተግብሩ ገጾም ከይተሓጸቡ ናብ እንዳ ጎረቤቶም ኣበሉ። ልኡኽ ከም ዘለዎም ኣእሚኖም ድማ ስምሃር ንዝሰማ መማህርቲ ፊልሞን ጸውዕዋ። ምስ ህጻናት ኣዋልድ ጽቡቕ ምስምማዕ ዘለዎም። ጽልኦም ምስ ኣወዳት ጥራይ'ዩ። ምኽንያቱ ንሳቶም'ዮም ዕድመ ንእስነቶም እናዘኻኸሩ ዘቕንእዎም።

"መቑሸሽኪ ክህበኪ'የ ዝልእከኪ ክትፍጽሚ ኢኺ" ካብ ጁባኦም 10 ናቕፋ ኣውጺኦም ንሰላም ክድልልዋ ተበገሱ። ስምሃር ናይ ነገር ቈልዓ ናብ ትኸዶ ከይፈለጠት ተሰማምዐት።

ስምሃር፡ ኣብ ኣፍደገ ቆይማ ንፊልሞን ክትጽውዖ እንከላ ኣቦይ ፈተውራሪ ድማ ኣብ ማዕጾ ተለጢፎም ይጽበዩ ነበሩ። ፊልሞን እንተተቐልቂሉ ከም ኑብረ ክኑብጥዎ'ዩ ሓሳቦም። ሓይሊ ከይብርትዮም ንጅማውቶም እስር ፍትሕ ኣበልዎ። ኀበዘ እንከለዉ ኣነየ ዝብል ጸብደል'ውን ዝገጥሞም ኣይነበረን። ኣቡ'ቲ ዝነበርዎ ዕድመ'ውን ኒሕ ኣለዎም። ኒሕ በይኑ ዘድምዕ እንተኾይኑ ግና ኣይፈለጡን።

ስምሃር ጓል ቤት ትምህርቱ ስለ ዝኾነት ፊልሞን ብዘይ ምንም ጥርጣረ ማዕጾ ከፊቱ ወጸ። ብጉዳይ ትምህርቱ ዝጸውዓቶ መሲልዎ ነበረ። ተጸጊያም ዝጽበዩ ዝነበሩ ኣቦይ ፈተውራሪ ድማ ለቀብ ኣበልዎ።

"ኣንታ ርጉም መንደላይ ተመን ለምስ ተረኺብካ" በሉ ኣስናኖም እናሓርቀሙ። ምራቖም ከም ዝቑርጠም ዓጽሚ ዝረኸቡ ናብ ኣፎም ውሓዘ። ስምሃር ስርሓ ድሕሪ ምፍጻም ንቤታ ኣየየት። ኣቦይ ፈተውራርን ፊልሞንን ግና ከም ዝናኸሱ ኣእዱግ ተተሓሒዞም ነበሩ።

"ማማ፡ ኣቦይ ማስቲካ ንፊልሞን ሒዞሞ" ስምሃር ኣብ ገዛ ምስ ኣተወት እቲ ዝገበረቶ ሕማቕ ተግባር ኣሰኪፍዋ ግዲ ኮይኑ ተናዘዘት። ግና ዘረባኣ ከይወድኣት ድማ መሪር ኣውያት ካብ ደገ ተሰምዐ።

"ኣየ ዝም ሰብኣይ እዚኦም!" ኢዳ ስምሃር እናጕረምረመት ናብ ደገ ወጸት። ካልኦት ኣንስቲ እንተላይ ኣደ ፊልሞን ትርከበን ድማ ኣብ ጽርግያ ዓጎጓ።

"እዋይ ኣንታ!" ኣደ ፊልሞን ሰንበደት። እቲ ኣውያት ናይ ወዳ መሲልዋ'ኳ እንተነበረ፡ ብኣንጻሩ ኣቦይ ፈተውራሪ'ዮም ከእውዩ ጸኒሖማ። ኩለን እተን ኣንስቲ ዘይትጸቢ.ተን ምስ ገጠመን ርእሰን ሒዘን ደነና። ገሊኦን'ውን ሰሓቕ ክሞልቀን ስለ ዝደለየ ኣፈን ክሕዛ ተገዲደን ነበራ። "ተሰእ" በለት ኣደ ፊልሞን ንወዳ ካብ ኑበሲ ኣቦይ ፈተውራሪ እናልዓለት። ንሱ ብላዕሊ ኣቦይ ፈተውራሪ ብታሕቲ ከም ኣዋድቓ ፈረስ ተሰጢሖም ላዕልን ታሕትን ኮይኖም ነበሩ።

ኣቦይ ፈተወራራ፡ እቲ ወዲ 13 ዓመት ህጻን ካብ ኑበሶም ምስ ተላዕለ መሬት ተደጊፎም ብድድ በሉ። ኣዒንቶም ናብተን ዝኸበባኦም ኣንስቲ ድሕሪ ምዝውዋር ድማ፡ "ዝባን ሕጊ ይብለኪ ኣለኹ ካብ እግረይ ከይትተርፊ" በልዋ ነደ ፊልሞን። ዓመታት ቈልዑ ክቕንጥዉን ከበሶጭዉን እንከለዉ ሕጊ ኣልዒሎም ዘይፈልጡ ኣቦይ ፈተውራራ፡ ሽዑ ዓለም ብሕጊ ከም ትግዛእ ተሰወጦም።

***

# ሞዛይክ

## ዝዓበየ ሰብ ሰርሖ ሩባ

ኣብ ዓለም ብድርቀቱ ዝልለ ቦታ እቲ ኣብ ቺለ ዝርከብ ኣታካማ ዝተባህለ ምድረበዳ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ዝርከብ ሳህራ'ውን ብድርቂ ካብ ዝጥቀሱ ቦታታት'ዩ። ኣንጻር ናይ'ዚ ክንብሎ ዝጸናሕና ግን ሓደ ዘሰደምም ሓቂ ኣሎ።

ብ1960 ሊብያ ነዳዲ ትኹዕት ኣብ ዝነበረትሉ እዋን፡ ካብ ትጽቢት ወጻኢ ክንዲ ክልተ ዕጽፊ ካስፒያን ባሕሪ ዝኸውን ናይ ማይ ቀጸላ (መኽዘን) ክድህሰስ ክኢሉ። እዚ ኣብ ምዕራባዊ ክፋል 'ታ ሃገር ኣማኢት ሜትሮታት ሓሊፍካ ዝተረኸበ ናይ ማይ ቀጸላ፡ ቅድሚ 10 ሽሕ ዓመታት ዝሃረመ ዝናብ ምኳኑ'ዩም ተመራመርቲ ዝገልጹ። እዚ ነታ ዝስተ ማይ ፍታሕ ኣብ ምድላይ ዝነበረት ሊብያ ጥዑም ስማዕ'ዩ ኔሩ።

ብ1970 ሽኣ ሊብያ ካብ ነዳዲ እኹል መኽሰብ ክትረክብ ብምኽኣላ ገዚፍ ባጀት ብምስላዕ ነቲ ዝተዳህሰሰ ማይ ኣብ መዓላ ንምውዓሉን ኣብ ዓለም ናይ መጀመርታ ሰብ ሰርሖ ሩባ ክትሃንጽ ተበጊሳ። ኣብ 1983 እቲ መደብ ክሕንጸጽ ከሎ " ዝዓበየ ናይ ሲቪል ኢንጂነሪንግ ፕሮጀክት" ክበሃል ክኢሉ። እታ ብነዳዲ ኣብ 10ይ ደረጃ እትስራዕ ሊብያ ብውሽጣዊ ዓቕማ ዘበገሰቶ ወፍሪ 27 ቢልዮን ዶላር ክትሰልዓሉ ምኽኣላ ልዕሊ'ቲ ቻይና ንሰለስተ ዓበይቲ ዲጋታት ናይ haydro-power station ዘጥፋኣቶ ገንዘብ (ቻይና



ንሰለስተ ዓበይቲ ዲጋታት 26 ቢልዮን ኣጥፊኣ) ክስራዕ ኣኽኢልዎ።

ኣብ ምጅማር'ቲ ስራሕ 980 ዓበይቲ ዒላታት ኣብ ውሽጢ ኣርባዕተ ዓድታት። 236 ናይ ማይ ነቒጣታት ድማ ኣብ በበይኑ ከባቢታት ክህነጽ መደብ ወጺኡ። ኣብ'ቲ



3380 ኪ.ሜ ዝዝርጋሕ ዓበይቲ ትቦታት ድማ 7 ሚልዮን ቶን ዝኸብደቱ 500 ዝገጣጠም ቦታታት ክትከል ተሓንጺጹ እዚ ማለት ልዕሊ'ቲ 6-5 ሚልዮን ቶን ዝምዘን ፓይራሚድ ናይ ገዛ እዩ።

ካብ'ቲ ዓሞቕቲ ክፋል ናይ'ቲ ምድረ-በዳ ዝወጽእ ማይ ነቲ ቀረብ ዝስተ ከቃልሎ'ዩ ዝብል ግምት'ዩ ኔሩ። እቲ ስራሕ ናይ መወዳእታ መልክዕ ክሕዝ'ውን ዓቕልን ዋጋን ዝሓተተ ምኳኑ ርጉጽ እኳ እንተነበረ፡ ኣብ ሓሙሽተ ገጻት ከም ዝኸፈል ብምግባር ነቲ ዘዝቐደመ ከባቢ'ታ ማይ ከም ዝረክብ ምግባርን ግን እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ ብምንባሩ፡ ኣብ 1984 ኣብ ደቡባዊ ምብራቕ'ታ ሃገር እምነ መሰረት ተነቢሩ።

ኣብ 1990 ቀዳማይ ገጽ ናይቲ ፕሮጀክት ክዛዘም ብምኽኣሉ፡ እቲ ናይ መጀመርያ ቆላሕታ ዝረኸበ ከባቢ ቀረብ ጽሩይ ማይ ረኺቡ። 1600 ኪ.ሜ ዝተጓዕዘ ትቦታት ድማ ክልተ ዓበይቲ ዲጋታት 2 ሚልዮን ሜትር ኪዩብ ኣብ መዓልቲ ክጭንጉዕ ክኢሉ። ኣብ 2008 ዝዓበየ ሰብ ሰርሖ ሩባ ተባሂሉ ኣብ ጊኒስ ቡክ ዝሰፈረ ፕሮጀክት ሊብያ ክሳብ እዚ እዋን ሰለስተ ዓበይቲ ገጻት ኣጻፊፉ ኣብ ምህናጽ እቲ ራብዓይ ትርከብ። 2025 ምሉእ ብምሉእ ክዛዘም ትጽቢት ዝግበረሉ ፕሮጀክት ክሳብ ሕጂ 19-58 ቢልዮን ዶላር ወጻኢታት ተገይሩሉ ኣሎ።

ዳኒኤል ጠዓመ

### ጥቕሲታት

"ወትሩ ናይ መወዳእታኹም ከም ዝኾነ ሓሲብኩም ንበሩ"

Joey Dovidio

"ኣብ ልቢ ክፍሊ እንተሃልዩ፡ ኣብ ቤት እውን ብተመሳሳሊ ክፍሊ ኣሎ።"

Moore

"ባህሪ፡ እቲ ኣብ ጸልማት ኴንና ንገብሮ እዩ"

Dwight L.Moody

"መን ምዃንካ ክነግረካ፡ ንመን ከምተፍቅር ንገርኒ"

Houssaye

"እቲ ሓቀኛ ባህርና፡ ዋላ ሓደ ይርእየና የለን ኢልና ኣብ ንሓስበሉ እዋን ንትግብሮ ነገር እዩ"

H. Jackson Browne

"እቶም ናይ ዓለም ዝጸበቑን ዝበለጹን ነገራት ብኢድ ክድህሰሱ ዝከኣል ኣይኮኑን። ብልቢ ጥራይወያም ክግመቱ ዝኽእሉ"

Helen Keller

"ኣብ ሂወት ክልተ ሕሱራት ሽልማታት - መልክዕን ሓቕን። ነቲ መመርታ ኣብ ፈቃር ልቢ ረኺበዮ፡ ነቲ ካልኣይ ድማ ኣብ ናይ ዕዮ ኣእዳው"

Kahlil Gibran

"ናይ ሽጋራ ጨና ክተልግሶ ዝከኣል ኣይኮነን። ልክዕ ከም ኣብ ሂወት እትገብሮ ወድቀት"

John Updike

"ዓበይቲ ሰባት ብዛዕባ ሓሳባት ይዛረቡ። ማእከሎት ሰባት ብዛዕባ ነገራት ይዛረቡ። ንኣሽቱ ሰባት ድማ ብዛዕባ ሰባት ይዛረቡ።"

Admiral Hyman Rickover

# ስፖርት

## ሱግሚ መንእሰያት ኣብ ስፖርት ኤርትራ

ኢሳያስ ፍስሃየ

ሓያለ ካብ'ቶም ኣብ ስፖርት ተጸሚዶም ዝርከቡ መንእሰያት ኤርትራ፣ ከም ኮኾብ ብማዕዶ ከብለጭልጩ ድሕሪ ምጽንሖም ኣብዚ ግዜ - ምስ ኩሉ'ቲ ሕጽረታቶም -ብደረጃ ኣፍሪቃን ዓለምን ስምን ዝናን ናብ ዝረኽብሉ መድረኽ በጺሖም ከምዘለዉ ዝረድኡ ዝተፈላለዩ ነጥብታት ክጥቀስ ይከኣል እዩ። ከምዚ ክንብል እንከለና ግን፡ ብፍሉይ ኣብ ዓውዲ ብሽክሊታን ኣትለቲክስን ጥራይ ኣተኲርና ምስ እንዛረብ ዝያዳ ተቐባልነትን ተኣማንነትን ይርከቦ።

### ኣብ ሓደ ዓመት ልዕሊ 40 ተቐዳደምቲ ብሽክሊታ ናብ ሃገራዊት ጋንታ ክኣትዉን ክወጹን ተራእዮም

ኣብ ከባቢ 1996 ብዝተኻየደ መጽናዕቲ መሰረት፡ ኣብ ኤርትራ ብድምር 75,000 ብሽክሊታታት ከም ዝነበራ፡ ብኣንጻሩ ካብ 25,000 ዘይበዝሓ ናይ ሞተር ተሽከርከርቲ ምንባረን ካብ ሚኒስትሪ መጓዓዝያን መራኸቢታትን - ክፍሊ መሬትን መጓዓዝያን ዝተረኽበ ሓበሬታ የረድእ። ድሕሪ 15 ዓመታት፡ ብመሰረት'ቲ ኣብ 2011 ዝተኻየደ ጽጹይ መጽናዕቲ ክፍሊ መጓዓዝያ ምድሪ፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣብ ኤርትራ ኣስታት 250,000 ብሽክሊታታት ክህልዋ እንከለዋ፡ ብኣንጻሩ ካብ 65,000 ዘይበዝሐ ናይ ሞተር ተሽከርከርቲ ይርከባ።

ብዝሒ ብሽክሊታታት ኤርትራ ኣብ ልዕሊ ናይ ሞተር ተሽከርከርቲ በዚ መልክዕ ምእማኑ ብዘጸግም መገዲ ናህሩ ኣኻዕቢቱ ኣሎ። እቲ ብዝሒ፡ ብብሽክሊታ ካብ ዘለዎ ንላዕሊ ኣብ ውሽጢ 15 ዓመታት ብልዕሊ 3 ዕጽፊ ተጋኒኑ ክቐርብ ምኽኣሉ ዝተፈላለየ ምኽንያት ክወሃቦ ዝከኣል'ኳ እንተኾነ፡ ብዓቢኡ ባህሊ ብሽክሊታ ንኤርትራ ጺጋ ኮይኑ ቀሪቡዋ ምህላዉ ዘገንዝብ ህያው ምስክር እዩ። ንኣካላትካን ንኣከባቢኻን ዘሐድስ ጺጋ። ካብኡ ሓሊፉ ድማ፡ መንእሰያት ብስፖርት እናሃነጸ ብደረጃ ኣፍሪቃን ዓለምን ዘጸውዕ ዘሎ ጺጋ ኮይኑዋ ይርከብ።

ኣብ ነፍሲወከፍ ብሓመድ ይኹን






ፕሮፌሽናል ተቐዳዳማይ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖት

ብኣስፋልት ዝተጸርገ 1 ኪ.ሜ ዝንውሓቱ ጽርግያ፡ ክሳብ 40 ብሽክሊታት ዐደት ከም ዘካይዳ መጽናዕቲ ክፍሊ መጓዓዝያ ምድሪ ወሲኹ የረድእ። እዚ ጸታን ዕድመን ብዘየገድስ፡ ህጻናት፡ ተማሃሮን ሰራሕተኛታትን ዘዘውትርዎ መጓዓዝያ ብሽክሊታ፡ ካብ 1936 ኣትሒዙ ሓያለ ክዋኽቡቲ ተወዳደርቲ ከፍሪ ጸኒሑ'ዩ። እዞም ክዋኽቡቲ ግን፡ ዋላ'ውን ኣንጻር ኩሉ መግዛእታዊ ኣፈላላይ ሰጊሮም ክወዳደሩ እንተበቕዑ፡ ከም ተኸስተ ወልዱ (ጂጋንተ) ዝኣመሰሉ ውሑዳት ገዲፍካ፡ ዘይሮም ዘይሮም ዘቢታውያን ተቐዳደምቲ ምኳኖም ዘይተርፍ ነይሩ።

ግዜ ተቐይሩ። ዕቤት ብሽክሊታ ኣስፋሕፊሑ። ምዕቡል ውድድራት ድማ ክስራዕ ኣብ ዝጀመረሉ ግን፡ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ዝወፈርዎ ኣድናቖትን ተጠላብነትን ክረኽቡ በቒዖም ኣለዉ። ማዕረ'ቲ ብዝሒ ወፍሪ ተቐዳደምቲ ብሽክሊታ ኤርትራ ናብ ካልኦት ሃገራት፡ ኣብ ሓደ ዓመት ልዕሊ 40 ተመጣጣኒ ብቕዓት ዘለዎም ተቐዳደምቲ ኣብ ሃገራውያን ጋንታታት ብሽክሊታ ኤርትራ (እንተላይ ኣብ ሃ/ጋ/ደቀንስትዮ) ክኣትዉን ክወጹን ናብ ዝኽእሉ ደረጃ'ውን ተበጺሑ ኣሎ። ከም ውጽኢቱ ከኣ፡ ኤርትራዊ ፕሮፌሽናል ተቐዳዳማይ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖት ብጸብለልታ ጸሊቑ ብምውጻእ ምስታ ኣብ ውድድር ፕሮ-ቱር ክትሳተፍ ዕድል ዝረኸበት ናይ ፈለማ ኣውስትራልያዊት ፕሮፌሽናል ክለብ ግሪንኤጅ ተሰሊፉ ክወዳደር ዝበቕዐ ቀዳማይ ጸሊም ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ፕሮ-ቱር ኮይኑ ኣሎ።

ናይ 2011 ሻምፕዮን ብሽክሊታ ኣፍሪቃ ናትናኤል ብርሃነ ንኽምዚ ዓይነት ዕድል ብቐረባ ዝከታተሎ ዘሎ እዩ። ገና ኣብ ስዊዘርላንድ ኣብ ስልጠና እንከሎ ዝተፈላለያ ፕሮፌሽናል ጋንታታት ጻውዒተን ብምቕራብ ንዕኡ ንኽዕወታሉ ክወዳደራ ይርኣያ ኣለዋ።

ካብዚ ሓሊፉ፡ ሜሮን ርእሶም፡ ጆኒ ተወልደን ተስፋይ ኣብርሃን ምስ ደቡብ ኣፍሪቃዊት ኮንቲነንታል ቲም ኤምቲኤን ተሰሊፎም ኣብ ዘካየድዎ ውድድር ጸብለልታ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ምኽላዕ መሪሕ ተራ ክጻወቱ ይርኣዩ ኣለዉ። ብፍረቓልሲ ደበሳይ ዝምርሑ ካልኦት ተቐዳደምቲ ንኽምዚ ዝኣመሰለ ዕድል ብቐረባ ዘማዕድዉ ዘለዉ ኮይኖም ክጥቀሱ እንከለዉ፡ ኣብቶም ታሕተዎት መንእሰያት ተቐዳደምቲ ብሽክሊታ ኤርትራ ዝፈጥሮ ዘሎ ቅዱስ ባህሊ ደረት ኣልቦ ኮይኑ ንረኽቦ። 'እዚ ዋሕዚ'ዚ ኣላዪ እንተረኺቡ፡ ናብ ተወሳኺ ዝለዓለ መድረኽ ጂሮ ዲ ኢታሊን ቱር ዲ ፍራንስን ዘይበጽሓሉ ምኽንያት የለን' ዝብል ሰፊሕ እምነት ኣፍቀርቲ ስፖርት ኣሰንዩዎ ድማ ይርከብ።

ዳኒኤል ተኽለሃይማኖት፡ ኣብ ወርሒ ሓምለ ብዘካይዶ ናይ ኦሊምፒክ ለንደን 2012 ውድድር፡ ድሮ ቀዳማይ ናይ ድሕሪ ናጽነት ኦሊምፒካዊ ተቐዳዳማይ ብሽክሊታ ኤርትራ ናይ ምኳን ዕድል ረኺቡ ኣሎ። ንሱ፡ ብደረጃ ዓለም፡ ቀዳማይ ጸሊም ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ውድድራት ፕሮ-ቱር ተባሂሉ ኣብ ላዕለዋይ መድረኽ ብሽክሊታ ዓለም ዝጻወት ዘሎ ቦኹሪ ጸሊም ኣፍሪቃዊ ኮይኑ ክብረወሰን ሒዙሉ ኣብ ዘሎ ግዜ፡ ምስ ሓያለ ዓበይቲ ተቐዳደምቲ ቱር ዲ ፍራንስ ኣብ ዝተፈላለዩ ውድድራት ብምግጣም ተመክሮ ኣብ ምድላብ ዝርከብ ዘሎ እዩ። እዚን ካልእን እምበኣር ስጉሚ መንእሰያት ኣብ ስፖርት ኤርትራ ኮይኑ ኀሊሑ ክጥቀስ ይከኣል።




ናትናኤል ብርሃነ - ሻምፕዮን ኣፍሪቃ 2011

## ዘርኢ-ሰናይ ዝማእከሎም ኣትሌታት ኤርትራ

ካብ 2002 ዝጀመረ ናይ ክልተ ወይ ሰለስተ ዓመታት ተመክሮ ስሩዕ ውድድር ጉያ ኣትለት ዘርእሰናይ ታደሰ፡ ኣብ 2004 ቦኹሪ መዳልያ ኦሊምፒክስ ከዕትረና ምኽኣሉ ከም ትእምረት ዘይጥቀሱ ምኽንያት የለን። ብፍላይ ከኣ ንሱ፡ ሽዑ ኣብቲ ኣብ ኣቴንስ ዝተኻየደ ውድድር ኦሊምፒክ ብውልቁ ንዝበለጸም ናይ ዓለምና ዝበለጹ ኣትሌታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ።




ዘርእሰናይ ታደሰ ክብረወሰን ፍርቂ ማራቶን ድሕሪ ምስባሩ ምስ ክሪስቲያኖ ሮናልዶ እናተዘራረብ



2004 ግን፡ ብናይ መድረኽ ዓውት ዘርእሰናይ ታደሰ ኣብ ውድድር ኣቴንስ ኦሊምፒክስ ጥራይ ኣይኮነትን ኣብ ታሪኽ ኣትለቲክስ ኤርትራ ብኽብሪ እትዝከር። 2004፡ ኤርትራ፤ ኣብ ቤልጁም ኣብ ዝተኻየደ ኣብ ዓለምለኻዊ ውድድር ጉያ መሮር ንመጀመርታ ግዜ ናይ መድረኽ ዓውት ዘመዝገበትሉ ግዜ'ውን እዩ ነይሩ። ሽዑ ግዜ፡ ኤርትራ ካብ መላእ ዓለም ንኬንያን ኢትዮጵያን ስዒባ ሳልሳይ ደረጃ ድሕሪ ምሓዛ፡ ሓሙሽተ ኣዋርሕ ጸኒሓ፡ ብመገዲ ዘርእሰናይ ታደሰ ኣቢላ ኣብ ውድድር 10,000 ሜትሮ ብዘመዝገቦ ሽልማት ነሓሰ መዳልያ ባንዴራኣ ኣብ ማእከል'ቲ ዓለምለኻዊ ውድድር ብዓወት ኣምበልቢላ።

እዚ ኣትለት'ዚ፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ናይ ዓለምና ክብረወሰን ውድድር ፍርቂ ማራቶን ሒዙ ክንረኽቦ እንክለና፡ ርዝነት ዓወታቱ ርዝነት ናይቲ ገና ብዋገቡእ ዘይተበርበረ ዓቕሚ ስፖርት ኤርትራ ኮይኑ ብዘይጥርጥር ንረኽቦ። ነዚ ክብረወሰን ተኸቲሉ፡ ማሕበር ኣትለቲክስ ዓለም (ያፍ) ንዘርእሰናይ ታደሰ ምስቶም ተጻርዮም ናይ 2010 ናይ መጨረሽታ ሰለስተ ብሉጻት ኣትለታት ድሕሪ ምስርዑ - ኣብ መወዳእታ ንኬንያዊ ራዱሻ ቀዳማይ ተዓዋቲ ኮይኑ ሸሊሙዎ። እቲ ዘርእሰናይ ታደሰ ዝበጽሖ መድረኽ ሽልማት ብሉጽ ኣትለት፡ መዘና ናይቲ ዓመት መጸ ኣብ ኵዕሶ እግሪ ብከም ክሪስቲያኖ ሮናልዶን ሊዮነል መሲን ልዑል ተወዳዳርነት እናተራእዩ ናይ መጨረሽታ ዕውት ዝልለየሉ ሽልማት ፊፋ-ባሎን ዲ ኦር ምኳኑ ክግንዘብ ይግባእ።

ሓደ ዓቢ ኣትለት፡ ብሉጽነቱ ኣብ ቡዳህቲ ውድድራት'ዩ ዘመስክር። እንተ ኣትለታት ኣብራር ዑስማንን ሳምራዊት መንግስትኣብን ግን ኣብ 2010 ኣብ ሲንጋፖር ኣብ ዝተኻየደ ቀዳማይ ናይ መንእሰያት ዓለምለኻዊ ውድድር ኦሊምፒክ ናይ ወርቂን ነሓስን መዳልያ ክሽለሙ ምብቅዖም ተወሳኺ ትእምርተ ድንቂ ኮይኑ ክጥቀስ ዘገድዶ ምኽንያት ኣሎ። እዚ ከኣ፡ ካብዚም ስምን ዝናን ብዓቢኡ ከኣ ተመክሮ ዘይደለቡ መንእሰያት ኣትለታት፡ ኣብ ከም ኦሊምፒክ ዝኣክል ዓቢ ውድድር ምስ ናይ ዓለምና ብሉጻት መንእሰያት ኣትለታት ተወዳዲሮም መዳልያ ከምጽኡ ዝኾነ ሕልሚ ይኹን ትጽቢት ስለ ዘይነበረ'ዩ።

ውድድር ጉያ መሮር ክንዝከር እንክለና፡ እቲ ኣብ 2007 ኣብ ሞምባሳ (ኬንያ) ዓብይቲ ኣትለታት ብሰሪ ከቢድ ሙቐትን ጸቐጢ ኣየርን ከም ቆጽሊ እናረገፉ እንክለዉ ዝተኻየደ ታሪኻዊ ውድድር'ሞ፡ ኣብ መጨረሽታ ዘርእሰናይ ብውልቁ ኣብ ውድድር 12 ኪ.ሜ ተሸላሚ ወርቂ መዳልያ ዝኾነሉ፡ ኣብ ናይ መንእሰያት ውድድር ደቀንስትዮ ዝተሳተፉ 4 ኣትለታና ድማ ኣብ ታሪኽ ኣትለቲክስ ኤርትራ ዛጊት ተራእዩ ብዘይፈልጥ መልክዕ ምስ ቀዳሞት 10 ዕዉታት ኣትለታት ኮይነን ውድድረን ዝፈጸማሉ ግዜ ኣብ ኣእምሮና ብቐረባ ይቕጀለና።

ቡቲ ውጽኢት መሰረት፡ ደቀንስትዮ ኣትለታት ኤርትራ ንመጀመርታ ግዜ ብደረጃ ሃገር ካብ ዓለም 2ይ ደረጃ ዝሓዛሉ ግዜ ነይሩ። ሽዑ ግዜ፡ ኬንያ ካብ ዓለም ቀዳመይቲ፡ ኢትዮጵያ ድማ ሳልሳይ ደረጃ ዝሓዛሉ ግዜ ምንባሩ ኣብ ግምት ኣእቲኻ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ውጽኢት ደቀንስትዮ ኣትለታት ኤርትራ መግለጺ ዘይርከቦ ፍሉይ ክብሪ ይወሃቦ።

መኣስ እዚ ጥራይ፡ ኣብ ኵዕሶ እግሪ ዋንጫ ዓለም እቲ ሃምን ቀልብን ኣፍቀርቲ ስፖርት ዓለም ስሒቡ ኣብ ነፍሲወከፍ 4 ዓመት ዝካየድ ክኸውን እንክሎ፡ ኣብ ኣትለቲክስ ኣብ ነፍሲ ወከፍ 2 ዓመት ዝካየድ ውድድር 'ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም'፡ ካብዚ ብዘይፍለ መልክዕ ድማ ኣብ ብሽክለታ ኣብ ነፍሲወከፍ ዓመት ዝካየድ 'ሻምፕዮን ብሽክለታ ዓለም' ብስሩዕ ይካየድ።

ኤርትራ፡ ኣብ ውድድር ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም ተሳታፊት ጥራይ ዘይኮነትስ ዓወት ኣማዕዳዊት'ውን እያ። ኣብ 2003 ኣብ ፓሪስ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም ብ2 ኣትለታት ሱታፌኣ ዘመወሰት ኤርትራ፡ ኣብ 2009 ኣብ በርሊን ኣብ ዝተኻየደ ተመሳሳሊ ውድድር ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም ዘርእሰናይ ታደሰ ኣብ ውድድር 10,000 ሜትሮ ካልኣይ ደረጃ ብምሓዝ ክብሪ ዝረኸበሉ ነይሩ።

ዘርእሰናይ ታደሰን ያሬድ ኣስመሮምን ቅድሚ'ቲ ናይ 2009 ናይ በርሊን ውድድር ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም፡ ኣብ 2007 ኣብ ኦሳካ ኣብ ዝተኻየደ ተመሳሳሊ ውድድር ሻምፕዮን ኣትለቲክስ ዓለም ኣብ ናይ 10,000 ሜትሮን ምሉእ ማራቶንን ክልቲኦም ኣከታቲሎም 4ይ ደረጃ ሒዞም ካብ ናይ መድረኽ ሽልማት ንቑሩብ ምምላጦም ክዝከር ይግባእ።

ሱታፌ ኤርትራ ኣብ ኣህጉራዊ መድረኽ ኣትለቲክስ ሰፊሕን ዝተጋነነን ኣይኮነን። ግደ ሓቂ ክንዛረብ እንተኮይንና ግን፡ ኤርትራ ብደረጃ ዓለም ብኣትለቲክስ ዘመዝገበቶ ኣህጉራዊ ዓወት ምስ ዕድመ ኣትለቲክስ ኣብ ሓራ ኤርትራ ፍጹም ዘይዛመድ ብሉጽ ምኳኑ ኣየማትእን። እዚ ግን ከዐሽወና ኣይግባእን። ናህሪ ዓወታቱ ንኸይንኪ ሎሚ ካብ ትማሊ ዝበልጸሉ መገዲ ኣብ ምፍታሽ ተወሳኺ ጻዕሪ ናይቶም ነዊሕ ኣማዕድዮም ካብ ማለዳ ክሳብ ዕራርቦ ከይተሓለሉ ብምሉእ ኣተክሮ ዝለማመዱ ኣትለታትን ወደብቶምን የድሊ። እዚ ጻዕሪ'ዚ እንተዘይህሉ፡ ብኻባራት ኣትለታት የናስ ክፍለን ነቢያት ሃብተማርያምን ዝምራሕ ዓውዲ ኣትለቲክስ ኤርትራ፡ ዝያዳ'ቲ ካብ 30ታት ዝጀመረ ሰረት ዘለዎ ውድድር ብሽክለታን ኵዕሶ እግርን ብደረጃ ዓለም ተጻዊዑ ፍረኡ ክንሓፍሰሉ ኣምበይ ምተኻእለን።2

# ዘልኩ ደኣ !

# ባንክ እንቁላሊሕ

ዘልኩደኣ … ዘልኩሲ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ሕክምና ዝለዓለ ጥርዚ ናይ ምዕባለ በጺሑ ኣሎ። ዝኾነ ዝሓመመ ክፍሊ ኣካላትና ብመጥባሕቲ ሓዲሽ ወይ ጥዑይ ኣካላት ክትቅይረሉ ዝከኣለሉ ደረጃ ኢና በጺሕና። ዘልኩደኣ ዘልኩሲ…

ሓደ ኣዚዩ ሃብታም ሰብኣይ እዩ። ወዲ 80 ዓመት ኣቢሉ ኮይኑ ነይሩ። ሓደ ለይቲ ገለ ሓሳብ መጺኣቶ። ማሻኣላህ ገንዘብ ከኣ ጸገም የብሉን። ነታ ዝሓሰባ ጀሚርዋ። ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ

እቲ ሰብኣይ መጀመርታ ዓይኑ ክልቲኣን ቀይርወን። እታ ሓንቲ ካብ ሓደ ድኻ ገዚእዋ (ህንዳዊ)። እታ ሓንቲ ኸኣ ሓደ ጽቡቕ ዝገበረሉ ቀረባ ዘመዱ ህያብ ሂብዎ። ብድሕር'ዚ… በብቑሩብ ልቡ ናይ ሓደ ወዲ 20 ዓመት ፊሊፒናዊ ቀይርዋ። እቲ ፊሊፒናዊ ድማ ልቢ ናይ'ቲ ዓቢ ሰብኣይ ተተኺሳትሉ። ሽዑ እንታይ ከም ዝኾነ ኣይተርድኦን። ኣብ ኣውቶቡስ ወይ ኣብ በ'ተኽሲያን ዝረኣየን ዓበይቲ ኣንስቲ ይፈትወን። ንሓንቲ ኣል 50 ዓመት ብፍቕራ ልልው ኢሉ ክሳዕ ሞት ክበጽሕ ኢሉ ነይሩ። ስድርኡ ግን መኺሮምሉ። ነዛ ዓባዩ ትኸውን ሰበይቲ ኣመርዕዮሞ። ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ

እቲ ኣቑሑቱ ብምሉኡ ክቕይር ዝመደበ ሃብታም ሰብኣይ፡ ጸላም ከብዱን… ላልሹን'ውን ቀይርዎ። መዓንጥኡ ካብ ከስዐኡ ኣትሒዙ ናይ ሓንቲ ኣል 30 ዓመት ግብጻዊት ተቐይርሉ። እዚ ሰብኣይ ናይ ኣስናን ጸገም ነይርዎ። ሙሉእ ኩርምትን ኣስናንን ዘለዎ ታሕተዋይ መንጋጋ እታ ዓጽሚ ከምዘላቶ ተገጢማትሉ። ዝገርም እዩ… እዚ ታሕተዋይ መንጋጋና ከምዚ ናይ በጊዕ ፍልይ ኢላ ትወጽእ ምኻና ሕጂ'የ ፈሊጠ። እቲ ላዕለዋይ ኩርምትን ስንን'ውን ብዓቢ ሕክምናዊ ጥበብ ከምዝቕየርሉ ተገይሩ። ዘልኩደኣ ዘልኩሲ…

ገጹ'ውን… ተቐይርሉ። ያኢ እታ ቆርበት ገጽካ ቅልጥ ኣቢሎም ናይ ካልእ ገጽ ይቕይሩልካ'ዮም። ገጽ ዝተቐየረሉ ሰብ ኣብ ጋዜጣ ምስ ኣንበብኩ፡ ንበዓልቲ ቤተይ ከምዚ ዝስዕብ መደብ እንተገበርና ከመይ 'መስለኪ ኢለያ። (ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ ናይ'ቲ ሰብኣይ ዳሕራይ ክንቅጽሎ ኢና)

ኣነ፦ "ስምዒ እንዶ ሱዚ… ኣነሲ… ካብ'ዚ ባንክ 8 ሚልዮን ተለቂሐ ንኬንያ'ሞ ክሃድም"

ሱዚ፦ "ሃየ… ኣቤት… ንኬንያ ድማ"

ኣነ፦ "እወ ሽዑ ገጸይ ብሕክምና ኣቐይረዮ እመጽእ፡ ናይ ቻይናዊ ገጽ ቀይረ ናብ ኣስመራ ምስተመለስኩ ከምዛ ዘይንፋለጥ ምሳኺ ተላሊና ንምርዖ።"

ሱዚ፦ "ምስ ተመርዓናኸ?"

ኣነ፦ "ከም ቻይናዊ ኣብ ቻይና ከይደ ኸኣ 8 ሚልዮን ተለቂሐ ናብ ኬንያ እሃድም"

ሱዚ፦ "ኣይ ንኬንያ ጥራይ ዲኻ ትሃድም…"

ኣነ፦ "እወ ከምኡ'ዩ፡ ዝኾነ ካብ ባንክ ዝተለቕሐ ናብ ኬንያ'ዩ ዝሃድም። ዋላ IMF (ዓለምለኻዊ ባንኪ) ይፈልጦ'ዩ"

ሱዚ፦ "ስለምንታይ ዝተለቅሐ ንኬንያ ይሃድም?"

ኣነ፦ "ቅድሚኻ ካልኦት ተለቂሖም ዝሃደሙ ኣብኡ ስለዘለዉ ኣይጽምወካን'ዩ። ምስኦም ተዕልል… ትዘናጋዕ… ትሰቲ… ካርታ ኸኣ ትጻወት። ሰንበት ሰንበት ከኣ ግብጃ ትገብር። ኣህጉራዊ ማሕበር ህዱማን ተለቃሓ ማእከላይ ቤት ጽሕፈቱ ኣብኡ'ዩ።"

ሱዚ፦ "በል እስከ ካብ ቻይና ተለቂሕካ



ንኬንያ ምስ ሃደምካኸ?"

ኣነ፦ "ሽዑ ኸኣ… እንደገና ገጸይ ናይ ሓደ ህንዳዊ ገጽ ቀይረ፡ ናብ ኣስመራ እመጽእ።"

ሱዚ፦ "እንደገና ንኣስመራ?"

ኣነ፦ "እወ ምሳኺ ከምዛ ዘይንፋለጥ ተላሊና ከም ብሓድሽ ንምርዖ። እቲ ሰብ ሽዑ ኣታ እዛ ሰይቲ ሳንዲያጎ ዝነበረት ቻይናዊ ተመርዕያ ነይራሲ… ሕጂ ኸኣ ህንዳዊ ተመርዕያ ይብለኪ"

ሱዚ፦ "ክላእ ንምንታይ ዲኻ ተለቂሕካ ትሃድም ዘሎኻ? ሓንሳብ ቻይናዊ ኮይነ እምርዖ… ሓንሳብ ህንዳዊ ኮይነ እምርዖ… ንስኻ ጸገምካ ገንዘብ ድዩ ዋላ መርዓ?"

ኣነ፦ "ገንዘብ እንተረኺብካ ደኣ መርዓ'ዩ ዝርኣየካ እምበር እንታይዶ ካልእ ኣሎ እዩ። እዘም ኩሎም ሃብታማት ናይ ዓለም ክክንደይ ግዜ ተመርዕዮም ኣለዉ? ሓደ ታይገር ዉድ ዝበሃል ስፖርተኛ ብግሁድ 26፡ ብሕቡእ ከኣ 37 ኣንስቲ ነይርንኦ። ምስ ተፈድሐ ኩሉን ተላልየን፡ ኣብ'ቲ ገርጉሱም ናይ ዓዶም ከዛውረን ከሎ፡ ሓንቲ ዓባይ ናይ ሱሳ ሰብ ኣውቶቡስ ተኻርይለን።"

ሱዚ፦ "ኣብዮት 60 ኣንስቲ (ስሒቓ… ካርካር ኢላ) ከም ገለ ኢለን ኣዲኡ ገይሸን ናብ'ቲ ገዛ እንተመጺኣንሲ ንኹለን ኣንስቲ ወደን ስዒመን ክሳብ ዝወድኣ ፋዱስ ክኸውን።"

ኣነ፦ "ክዳውንተን ክሕጸብ ከሎኽ ክንደይ ኪሎ ሜተር መስጥሒ ክዳን ስልኪ ክኣኽለን'ዩ?"

መተሓሳሰቢ፦ ምብዛሕ ኣንስቲ ጠቕሚ ኣለዎ ጉድኣት ከኣ ኣለዎ።

ጠቕሚ፦ መርዓ ክትዕደም ከለኻ ንስኻን ኣንስትኻን 9 መኣዲ በሊዕካ 100 ቅርሺ ጥራይ ኣጽሒፍካ ናይ ምኻድ ተኽእሎ ኣለካ።

ጉድኣት፦ ሰንበት እዩ። ንስኻ ኣብ መንጎኣን ኮፍ ኢልካ ቡን ተቖልዩ ብዕትሮ ይፈልሕ። እተን ኣንስቲ ኩለን ምሳኻ ክዕልላ እየን ዝደልያ። እታ ሓንቲ ናይ መሓዝኣ.... እታ ሓንቲ ናይ መማህርታ... እታ ሓንቲ ናይ ጎረቤታ... ወዘተ... 60 ወዘተ ኩለን ቡብወገነን ምስ ተዛረባኻ፡ እንታይ ይብላ ከምዘለዋ ምርዳእ ትስእኖ። ከምዚ ኣብ ሓንቲ ጸባብ ገዛ ዓጽዩም 60 ሬድዮታት ኣብ በበይኑ ቻነልን ቋንቋን ዓው ኣቢሎም ዝወልዑልካ ልብኻ ይጠፍኣካ። እተን ኣንስቲ ይስምዓና ኣሎ ኢለን ዕላለን ይቕጽላ። ንስኻ ኸኣ ዝቋየቓኻ ዘለዋ መሲሉካ ኣብ ሃለፍታ ትኣቱ። ብኸምዚ ሃለዋቶም ኣጥፊኦም ዝሞቱ ብዙሓት ሰብኡት ክንጠቅስ ንኽእል ኢና። ንኣብነት ቢል ክሊንተን ብኸምዚ 3 ጊዜ ኣብ ሃለፍታ ኣትዩ ከም ዝነበረ መዛግብቲ ታሪኽ ሞኒካ ሊዊንስኪ ይገልጹ። ሞኒካ... ጉድያ ገይራ ኣብ ኣሜሪካ (ይብል ደራፋይ)

ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ ናብ'ቲ ሰብኣይ ንመለስ። ናብ'ቲ ኩሉ ኣካላቱ ብመጥባሕቲ እናቐየረ በብቑሩብ ካልእ ሰብኣይ ዝኾውን ዘሎ ሰብ ንኺድ።

እዚ ሰብኣይ እዚ ዋላ ኣብ ውሽጢ ነብሱ ዘሎ ኣዕጽምቲ ከይተረፈ ልቕም ኣቢሎም ቀይረምሉ። ዓጽሚ ዓንዲሕቆ ዓጽሚ ኣእጋሩን ኣእዳዉን ኩሉ ተቐይሩ። ቅንይቅንይ ኢሉ ኸኣ ብምሉኡ ጭዋዳታቱ ናይ መንእሰያት ጭዋዳ ተተኺልሉ። ኣብ መጨረሻ እዚ ክብለኩም ከለኹ ዘይተቐየረ ነገር ተሪፍዎ ነይሩ። እቲ ዘይተቐየረ ነገር ኣነ ኣብ'ዚ ስሙ ክጠቕሶ የሕፍረኒ እዩ። ስለዚ ኣብኡ ከለኹ ተረድእዎ። እቲ ኣብ'ዚ ሽሙ ምጽሓፍ ዘሕነኽኒ ነገር ፍረነብሱን ከባቢኡ ዘሎ ሓደ ኣካልን እዩ። (መትሎኡ ማለት እዩ) ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚኦም'ውን ናይ ወዲ 18 ዓመት መንእሰይ ተተኺሉሉ። ካብ ሓደ ወዲ ሱዳን እዩ ገዚእወን። ብኽቡር ዋጋ እዩ ገዚእዎም። ኣብ መጨረሻ እቲ ሰብኣይ፡ እቲ ወዲ 80 ዓመት ሰብኣይ ወዲ 21 ዓመት ፋሕፋሕ ዝብል መንእሰይ ኮይኑ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኣብ ሃገራዊ ጋንታ ኩዕሶ እግሪ ናይ ጀርመን ከም ቁጽሪ 9 ኮይኑ ይጻወት ኣሎ። ኣቤት ክገሮዩ... ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ኻል 18 ዓመት ፈረንሳዊት ተመሪዑ ሰለስተ ወሊዱ ኣሎ። እቶም ብፍረ-ነብሲ እቲ ሱዳናዊ ዝወለዶም ቆልዑ፡ ቋንቋ ጀርመን ክዛረቡም እንተደለየ "ያ ዞል... ኸሊና እንታ ዳይር ሽኑ" ጥራይ ይብልዎ ኣለዉ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ...

እቲ ፍረነብሲ ዝሸጠ ሱዳናዊ ብዙሕ ተጠቒሙ እዩ። በቲ ሽያጥ ናይ ኣቁሑቱ ገዛ ገዚኡ። ሰሪሳንካ ከይዱ ኸኣ ሕስር ዝበለ ፍረ-ነብስን መካይዱን ገዚኡ። ኣብ ነብሱ ተተኺሉሉ። ከመይ ዝበለት ኻል ዓዱ ተመርዕዩ ሽሃረ'ል ዓስል (ሕጽኖት) ናብ ኣስመራ መጺኡ ኣብ ኢምፐርያል ሆቴል ረኺበዮ። ኣዕሊልና። ክልቴና ብሓባር ኮይንና ሓደ ትካል ክንከፍት ኣረድእ ኣምሲዩኒ። እቲ ትካላት ኣብ ካርቱምን ኣብ ኣስመራን ክንተኽሎ ኣብ ምርድዳእ በጺሕና። ስም ናይ'ቲ ትካል ከኣ ከምዚ ዝስዕብ ክኸውን መርጽናሉ።

"ትካል ወለንታዊ ምሻጥን ምግዛእን ከምኡ'ውን ትካል ወለንታዊ ምንቃስን ምትካልን ፍረ-ነብሲ" ክንብሎን ብእንግሊዝኛ ኸኣ "ኢንተርናሽናል ቴስቲክል ዲስቱሩቢቲንግ ኤይጀንሲ" ክበሃል ተሰማሚዕና። ግና ኣነ ምውሓጥ ኣብዩኒ። ገዛ ገዛ ኬድካ... "ሰብኣይኪ ፍረ-ነብሱ ዝሸይጥ እንተኾይኑ ሕተትዮ'ሞ በዛ ቁጽሪ እዚኣ ደውልልና" ክትብልሲ የሕፍርካ'ዩ። ኣዴኻ ወይ ሰበይትኻ ብዛዕባ ስራሕካ እንተተተሓተታሲ እንታይ ኢለን'የን ክምልሳ፡ "ኢምፓርት ኤክስፓርት" ኣለዎ ኢለን ብድፍኑ ክሓልፍኦ እንተኽኢለን ጽቡቕ'ዩ። ግና ይኾኑለን ድዩ?

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ እቲ ምዕባለ ቀጻሊ እዩ። ሎሚ ከም ቀደም ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ዝተወሰነ ዕድመ ምስ በጽሓ ክወልዳ ኣይክእላን እየን ዝበሃል ነገር ተሪፉ እዩ። ኣብ ዝደለይኦ ግዜን ሰዓትን ቆልዓ ወሊደን ክሓቁፋ ከም ዝኽእላ ሳይንስ ኣረጋጊጹለን'ዩ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ሓንቲ ኻል ኣንስተይቲ ተማሂራ ኣብ ስራሕ ተዋፊራ ገንዘብ ምስ ኣከበት ክትወልድ ትደሊ። እንተኾነ ተማሂራ ክሳብ ፕሮፌሰር ትኸውን ኣብ ጽቡቕ ኣታዊ ዘለዎ ስራሕ ኣትያ ዝኣክል ገንዘብ ክሳብ ትእክብ ዕድመ ይኸይድ። ሽዑ ዋላ ብሳይንስ ክትወልድ እንተደለየት እቶም ምስኣ ዝተፈጥሩ እንቋቑሖታት ብወርሓዊ ጽግያታ ኣቢሎም ተወዲኦም ይጸንሑ። ኻል ኣንስተይቲ ኣብ ነፍሲወከፍ ወርሓዊ ጽግያት ሓንቲ እንቋቑሖ ተጥፍእ። 500 እንቋቑሖታት ኣብ 'ኦቫሪ' ዝበሃል ክፋል ማህጸና ሒዛ ትውለድ።

ሳይንስ ካልእ ጥበብ ምሂዙለን ኣሎ። እታ ኻል ብንእሽቶኣ ከላ፡ ሓካይም እተን እንቋቑሖኣ ካብ ማህጸና ኣውጺኦም ኣብ ባንክ ይቕመጠላ። ከምዚ ሃውሲንግ ባንክ ዝበሃል፡ "እንቁላሊሕ ባንክ" ይበሃል ማለት እዩ። (እንቋቑሖ = ናይ እንስሳታት፡ እንቁላሊሕ ድማ ናይ ሰብ ምዃኑ'ዩ)። እታ ኻል ኣብ ዝደለየቶ ግዜ ካብ'ቲ እንቁላሊሓ ሓንቲ ወሲዳ ምስ ፍረ ዘርኢ ናይ ተባዕታይ ኣወሃሂዳ ትጠንሶ። እቲ ዘገርም ሰብኣይ ምምርዓው እውን ኣየድልያን'ዩ። ቅድሚ 30 ዓመት ዝተጀመረ ባንክን ድኳንን ፍረ-ዘርኢ ናይ ተባዕትዮ ኣሎ። ዝመረጾቶ ፍረ-ዘርኢ ገዚኣ ናብ ሓኪም ምኻድ እዩ። እቲ ዝርዝር ዋጋ ናይ ፍረ-ዘርኢ ከከም እቲ ትምርጾ ፕሮፌሽን ይፈላለ'ዩ። እቶም ተባዕትዮ ናብ'ቲ ባንክ መጺኦም ፍረ-ዘርኦም ይሸጥዎ። ጽቡቕ ዋጋ እዮም ዝረኽቡሉ። እንታይ'ሞ ሸይጥ ኣቢሎም ምስከዱ፡ በቲ ሽያጥ ክንዲ ቁም-ነገር ዝገብሩሉ፡ ቢራ ወይ ኣረቂ ወይ ጂን ወይ ዊስኪ ይሰትዩሉ። ፍረ-ዘርእኻ ሼጥካስ ኣልሜና ዋላ ንሓረስታይ ኣቦኻ ንዘርኢ ዝኾና ስገም እንተትገዝኣሉሲ ደሓን ነይሩ - ቢራ... በቃ ምጸታት እኮ'ዩ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ሕጂ ኸኣ እተን ደቂ ኣንስትዮ እንቁላሊሕ ክሸጣ ጀሚረን ኣለዋ። ገሊኣን እንቁላሊሐን ሸይጠን ... ንሓዋሩ ዝጠቕመን ነገር ክገዝኣሉ ይግባእ ነይሩ። ግና በቲ ሽያጥ እንቁላሊሐን ዌላ... ሊፕስቲክ... ... ኣዝማልቶ... ሃይሂል ጫማ ... ከምኡ'ውን ብገመድ ዝተሰርሐ ዝመስል ካታንጋ ወላ ስታንጋ ዝበሃል ኮስትሞ ይገዝኣሉ። ኣይገረምንዶ? ብፍሕስ ዝተሰርሐ ኮስትሞሲ እንታይ ክኸውል ይኽእል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚ ባንክታት ብዙሕ ጠቕሚ ክህልዎ እዩ። ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ ሓንቲ ኻል ኣንስተይቲ ነቲ ኣብ ባንክ ኣቐሚጣቶ ዝጸንሐት እንቁላሊሓ ከም ዝደለየቶ ገይራ ክትጥቀመሉ ትኽእል'ያ። ንኣብነት

ካብ'ዚ 500 እንቋቑሖ 10 ጥራይ ባዕላ ጠኒሳ ክትወልዶም ትኽእል'ያ። እዚ 10 ቖልዑ ጥራይ ይኣኽለኒ እንተይላ'ዩ። 300 ቖልዑ ትደሊ እንተኾይና ኸኣ 300 ማህጸነን ኣካርየን ዝናበራ ኣንስቲ ተምጽእ፡ ክራየን እናኸፈለት ኑቲ ምስ ፍረዘርኢ ወዲ ተባዕታይ ዝተዋሃሃደ እንቋቑሕኣ ኣብ'ቲ ዝተኻረየቶ ማህጸን ይትከል። እዛ እንቁላሊሓ ኣብ ባንክ ኣቐሚጣ 40 ዓመት ሙሉእ ሰራሓ ሚልየነር ዘኾነት ሰበይቲ፡ ተረዚቓ ማለት'ዩ። ኣብ 9 ወርሒ 300 ቖልዑ ኣለዋ ማለት'ዩ። ብሓደ ጊዜ ስለዝወለዱ ጥምቀቶም ብሓደ ግዜ'ዩ ዝኸውን። እታ ሚልየነር 12 ሽሕ ማይቤት ዘለዎ ዳስ ተኺላ ጥምቀት ደቃ ተሕልፍ። ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ...

ድሕሪ 50 ዓመት ኣብ ዓለም ሰለስተ ባንክታት ንጡፍ ኣበርክቶ ክህልወን እዩ። ንኣብነት ናይ ሳልሳይ ኣባሓጎኻ ፍረ ዘርኢ ካብ ባንክ ወሲድካ እንቁላሊሕ ናይ በዓልቲ እንድኣ ካብ ባንካ ወሲድካ ተወሃሂዶ። ማህጸን ተኻሪኻ ኣብ 9 ወርሒ ቆልዓኻ ትርከብ። ሽዑ ኑቲ ቖልዓ ሒዘካዮ እናተዛወርካ “ወዲ መን'ዩ ደኣ እዚ?” ኢሎም ክሓቱኻ ከለዉ፡ “ኣባሓጎይ” እዩ ክትብሎም ከለኻ ሳንኡ ክመስሎም ይኽእል'ዩ። ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ

ኣብ ገለ ዓድታት ከኣ … ኣብ ውርሻ ዝናገሩ ኣይክስኣኑን እዮም። ድሕሪ ሓምሳ ዓመት እዩ። ሓደ ውሩይ ሳይንስ ሊቅ ይመውት። ውላድ ኣይነበሮን። ሃብቲ'ውን ብዙሕ ኣይነበሮን። ግና ኣብ ባንክ ዝገደፎ ክቡር ነገር ነይሩ። እቲ ኣብ ባንክ ዝገደፎ 10 ሚልዮን ዝኸውን ፍረዘርኢ። ወረስቲ ንዓይ ንዓይ ይበሃሉሉ። እቶም ይግበኣና እዩ ኢሎም ዝዋጠጡ ዘለዉ ደቂ ሓዉን ደቂ ሓብቱን እዮም። ኣብ መጨረሽታ ኣብ ጋዜጣ ወግዓዊ ምልክታ የውጽኡ።

“ንሕና ደቂ ሓው ንነፍስሄር ፕሮፌሰር ሄርሞን ሚኪያስ ሜሮን (እቲ ኤርትራዊ መበቆል ዘለዎ ስም ሽዑ ግዜ ክጠፍእ'ዩ) ከምኡ'ውን ደቂ ሃብቱ ኑቲ ኣብ ባንክ ዘሎ 10 ሚልዮን ዝኸውን ፍረዘርኢ ወረስቲ ምዃንና ይረጋገጸልና ስለዝበሉ፡ ተቓዋሚ እንተሎ ንዕለት 16/4/2089 ኣብ ላዕለዋይ ቤት ፍርዲ ይቕረብ።

ናይ ካልእ ናይ ውርሻ ምልክታ ኸኣ ኣብታ ጋዜጣ ተጻሒፉ ኣሎ። ኣንብቡ በሉ።

“ንሕና ደቂ ሓብታ ንውርይቲ ኣርቲስት ነፍሲሄሪት ዲቦራ-ማኖር ፊዚዘር ኑቲ ኣብ ባንካ ዘሎ 500 ዝኸውን እንቁላሊሓ ወረስቱ ንሕና ኢና ስለዝበሉ፡ ተቓዋሚ እንተሎ ንሮቡዕ ዕለት 17/4/2089 ኣብ ላዕለዋይ ቤትፍርዲ ኣብ 9ይ መጋባእያ ይቐረብ።”

ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ.... ሽዑ ግዚያት ናይ ከምዚኦቶም ዓይነት ሰባት ፍረ ዘርኦን እንቁላሊሕን ብስቡር እዩ ዝሸየጥ። ንሓደ ፍረዘርኢ 10 ሽሕ ዶላር ይበጽሕ። ንሓንቲ እንቁላሊሕ ከኣ 15 ሽሕ ዶላር ይበጽሕ። መብዛትኦም ሰብኡት ከይተመርዓዉ ቆልዓ ክወልዱ ይደልዩ፡ ሽዑ እንቁላሊሕ ከም ናይ በዓል ዲቦራ ይገዝኡ። እተን ኣንስቲ'ውን ከይተመርዓዋ ክወልዳ ስለዝደልያ፡ ከምናይ ቨጋል ፕሮፌሰር ሄርሞን ዓይነት ዘርኢ ገዚአን ቆልዕአን ይሓቑፋ። ቡቲ ጊዜ እቲ ዝሓሰረ ዘርኢ ናይ ኮሜድያን እዩ። እቶም ሃብታማት ንከደምቶም ናይ ኮሜድያን ፍረዘርኢ ይገዝኡለን እሞ ብሕክምና ይጠንሳ። ድሕሪ 9 ወርሒ ድማ ይውለድ። እቶም ሃብታማት ናይ ኮሜድያን ፍረዘርኢ ነተን ከደምቶም ዝገዝኡለን ምኽንያት እቲ ቖልዓ ምስ ተወልደ ንደቆም የዘናግዓሎም። ምስ ዓበየ ኸኣ ብብዝሒ ምቑጻር ገንዘብ ንዝተዋጠረ ሓንጎሎም እቲ ወዲ ኩዳሚቶም የዘናግዮም… የስሕቖም ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ… እዚ ሳይንስ ወይ መንግስታት ዓለም ወይ ሃይማኖታት ዓለም ገለ መዕገቲ እንተዘይ ገይሮሙሉ፡ እዚ ኣብ እንቁላሊሕ ኣንስትዮን ኣብ ፍረ ዘርኢ ተባዕትዮን ዝገብሮ ዘሎ ምርምርን ርኽበትን 40 መኽሰብ 60 ክሳራ ከይከውን ስግኣት ዘለዎ ሰብ ኣሎ?? ኣበይ ኣሎ??

ግርማይ ሳንድያጎ

ካብ ከባቢ ባንክ እንቁላሊሕ

